ፍሉይ ሕታም



NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS

# መንእሰይ




መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ



- ብራና ሳዋ
- ሳዋ፡ ቆፎ ንህቢ
- ዝርሰዕ ዘይመስል ዝነበረ
- መርዓ ኣብ ሳዋ










## ሃማመተኤ ፡ርብዒ ዘመን ኣብ ሳዋ














ፍሉይ ሕታም መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ
ብምኽንያት ብሩራዊ ኢዮቤልዩ
ምጅማር ሃገራዊ ኣገልግሎት - ሳዋ

ነሓሰ 2019 ቁ.64
መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10



ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ሓበሬታ፡ ኣበርክቶ፡ መአረምታ፡ ነቐፌታ ...
በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።

መጽሔት “መንእሰይ”
ቁ.ሳ.ጶ 1042 ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

መርበብ ሓበሬታ ማሕበር
www.eriyouth.org

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 200454

## ትሕዝቶ



# ቃል ኣሰናዳኢ



ሳዋ፡ ኣብዚ ናይ 25 ዓመታት ዕምሪ ኣገልግሎታ፡ ዘይርኣየቶን ዘየርኣየቶን ነገር የልቦን። እዚ ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን፡ ኣገዳስነታ ማዕረ ክንደይ ምዃኑ ክተርኢ ክትመስል፡ ነቲ ፍረ ማህጸና ዝኾነ ኤርትራዊ መንእሰይ፡ "ኩሉ ዓይነት ፈተናታት" እያ ቀሪባትሉ። ኤርትራዊ መንእሰይ ድማ "ኪንዮ ማሕላይ'ውን ክኸይድ'የ" ኢሉ፡ ወዲ-ሰብ ክጸሮ ይኽእል'ዩ ዘይብሃል መስገደላት ህይወት ሰጊሩ፡ ንሳዋ ልዕሊ ኣብ ምብጋሳ ዝነበረ ዕላማ ኣሰጊሩ፡ ንሃገሩ ድማ ደጊማ ከም ዘይትድፈር ኣመስኪሩ።

ኣብ ኤርትራ ዝኽሪ ሳዋ፡ ዝኽሪ ኹሉ መንእሰይ'ዩ። ዝኽሪ ሳዋ፡ ዝኽሪ ኩሉ ወላዲ እዩ። ስለዚ፡ ዝኽሪ ሳዋ፡ ዝኽሪ ኩሉ ኤርትራዊ እዩ። ብዛዕባ ሳዋ ጽሑፍ ክተዳሉ ክትብገስ ከለኻ እምበኣር፡ ብዛዕባ'ዚ ኩሉ ዝጠቓለለሉ ክፋል ሕብረተሰብ ኤርትራ ምጽሓፍ ስለ ዝኾነ፡ ጫፍ ናይቲ ተዘርዚሩ ዘይውዳእ ፈትሊ ዝኽሪ ክትረኽቦ ዝከኣል ኣይኮነን።

ኣብ ሳዋ፡ ነፍሲ-ወከፍ መዓልቲ ኣብ ገለ ክፋል ናይታ መዓስከር ናይ ግድን 'ታሪኽ' ተሰኒዱላ እዩ ዝሓልፍ። ኣብ ውሽጢ 25 ዓመታት ከኣ'ሞ፡ ክትጅምሮ'ምበር፡ ክተፋርቖ ዘይከኣል ዛንታታት ኣሎዋ - ሳዋ!

ዓይነት ሰብ ቀዳማይ ዙርያን ናይ ሎሚ ውልዶ መንእሰያትን ፍጹም በበይኑ እዩ፡ በበይኑ ዝኾነ ታሪኽ ድማ ኣሎዎም። ምኽንያቱ፡ እዞም ናይ ሎሚ ዙርያታት ደቂ'ቶም ፈለምቲ ዙርያታት እዮም። እቶም ፈለማ ንሳዋ 'ዝመሓልሉላ'፡ ኣማን ብኣማን ማሕላኦም ኣጽኒዮም፡ ኪንዮ ማሕላኦም ደቆም'ውን ከሰልፉላ በቒዖም። ደቆም ድማ ናቶም ፍሉይ ታሪኽ ይሰርሑ ኣለዉ።

ብዝኾነ፡ "ገለ ነገር ካብ ወላ ሓደ ነገር ይሓይሽ" ከም ዝብሃል፡ እዛ ፍልይቲ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ብኣጋጣሚ ብሩራዊ ኢዮብየልዩ ምጅማር ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ካብ ባሕሪ ብጭልፋ ዝዓይነቱ ኣበርክቶ ሳዋ፡ ዛንታታት ብርክት ዝበላ ዙርያታት፡ ውጽኢት ሳዋ ዝኾኑ ኣብነታውያን መንእሰያት፡ ንጥፈታት ማሕበር ኣብ ሳዋ ወዘተ. ኣጠቓሊላ ኣላ።

ትሕዝቶ እዛ መጽሔት፡ ንሳዋ ዝበቅዕ'ኳ እንተ ዘይኮነ፡ ከምዚ ኣጋጣሚታት ተጠቒምካ፡ ታሪኽ ምስናድ ግና ነቲ 'ታሪኽ ናይ ዘይምዝንታውን ዘይምስናድን' ድኻምና፡ ብኸፊል ከቃልሎን ንመጻኢ ወለዶ ድማ ንእሽቶ መወከሲ እንተኾነና ሓጋዚ እዩ።

ሳዋ - "ዕቱብ ምርጫ፡ ንውሑስ መጻኢ!"

# ቃል ማሕበር





"ሳዋ - ዕቱብ ምርጫ ንውሑስ መጻኢ!" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ መበል 25 ዓመት ምጅማር ሃገራዊ ኣገልግሎት ንጽንብል ኣሎና። ነዚ ኣጋጣሚ ንኽንጽንብል ዘኽኣለና ብቐንዱ - እቲ ኣብ ፈለማ ናጽነት እተወሰደ ነዊሕ ዝጠመተ ምርጫ እዩ።

መንእሰይ ኤርትራ ኣብዚ ዝሓለፈ 25 ዓመታት ዝተሰከሞ ሓላፍነት፡ ምውሓስ ልኡላውነት ጥራይ ኣይነበረን። ኣብዚ ዓለም፡ እቲ እንኮ ከም ሃገርን ህዝብን ከቐጽለና ዝኽእል፡ "ሓይልና" ጥራይ ምዃኑ ብግብሪ ዝተመሃርናሉ እውን'ዩ ነይሩ። እዚ ድማ ወራር ምስ ኣጋጠመ ወይ'ውን ሽግር ምስ ተኸሰተ ጥራይ ሻማ-ሻማ ዝበሃለሉ ጉዳይ ኣይኮነን።

ኤርትራ እትርከቦ ዞባ፡ ካብ ጥንቲ ኣትሒዙ መስሕብ ጂኦ-ፖለቲካዊ ረብሓታት ዓለም ስለ ዝኾነ፡ ሓዩልካ ምንባር፡ ኣማራጺ ዘይብሉ ምርጫ ህዝቢ ኤርትራ እዩ። ሓይሊ ድማ ብመሰረት መትከላት ህዝባዊ ግንባር፡ ብንቕሓት፡ ውዳበን ዕጥቅን እዩ ዝረጋገጽ። እዘን ሰለስተ ዘይነጻጸላ መትከላት ዝፈጥራኦ ሓይሊ፡ ንዋሕድና ናብ ብዝሒ፡ ንውሱን ዓቕምና ናብ ተዓጻጻፊን ተዋናጫፊን ብቕዓት ብምቕያር ህላወና የውሕሳ።

ነዚ መሰረታዊ መትከላት ኣብ ግብሪ ንምትርጓም ዝሰርሓ እተፈላለያ ጽላታት'ኳ እንተ'ለዋ፡ ምልኣተን ዘረጋገጽሲ ብህላወ ሳዋ እዩ። ሳዋ፡ እታ ሕምብርቲ ናይ'ዚ ሰረተ-እምነት እዩ። መንእሰይ ኤርትራ ብልክዕነት ሓደ ዝኾነሉ ቁራዕ፡ ሳዋ ጥራይ እዩ። ስለዚ እቲ ኣብ ሳዋ ዝትግበር ውሱን ጻንሖት መንእሰያት፡ መሰረት ሃገራዊ ባህርያት ናይ ኩሉ ኤርትራዊ መንእሰይ እዩ።

ሃማመተኤ ነዚ ውሁብ ሓቂ ብምርዳእ፡ ዕላማታቱ ብቐጥታ ምስ ዕላማታት ሃገር ብምቕናይ፡ "መንእሰይ - ይንቃሕ፡ ይወደብ፡ ይዕጠቕ!" ብዝብል መሪሕ ዕላማ፡ መትከላት ሃገር ኣብ ግብሪ ንምውዓል ካብ ዝሰርሑ ዘለዉ ኣካላት እዚ ሃገር እዩ።

በዚ ኣጋጣሚ ድማ፡ ብስም ማሕበር፡ ንሳዋ፡ ደቂ ሳዋን መምህራኖምን ስለ'ቲ ሃገር ኣብ ምድሓን እተጻወትዎ ተራ ሞሳ! ክብሪ ድማ ነቶም ንሳዋ ዝሓሰቡ!

ዓወት ንሓፋሽ!!

ሳዋ፡ ዕቱብ ምርጫ ንውሑስ መጻኢ!!

ሳልሕ ኣሕመዲን
ኣቦመንበር

## ካብ ቃላት



# ካብ ቃላት ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ



## ካብ ቃላት ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣብ እዋን ስነ-ስርዓት ምምራቕ ቀዳማይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት

(...) “ህዝቢ ኤርትራ፡ ንናጽነቱ ኪቕለስ ኣብ ዝተበገሰሉ፡ ኣረጋጊጹ ዝፈልጦ ናይ ናጽነት ሃንቀውታን ድሌትን ነይሩዎ’ምበር ከመይ ጌርካ ናብ ናጽነት ከምዝበጸሕ፡ እንታይ መሰናኽላትን ብድሆታትን ከምዝሰገሩ፡ ነቲ ዕላማ ንምጭባጥ ዘድሊ ግዜን ዓቕምን ክንደይ ምዃኑ ብርግጽ ይፈልጥ ኣይነበረን። ድሌትን ሃንቀውታን ጥራይ ዘይኮነ፡ ቀራጽነትን ተባላሓትነትን ስለዝነበሮ ግን፡ ከይሰልከየን ተስፋ ከይቀረጸን፡ ናይ ውሽጢን ናይ ግዳምን ተጻባእቲ እናመከተ፡ ኣዝዩ ነዊሕ ጉዕዞ ተጓዒዙ፡ ኣብቲ ዝደልዮ በጺሑ፡ ዘይከኣል ነገር ከምዘየለ ኸኣ ኣረጋጊጹ።”

(...) “ዕላማና ንምውቃዕ ብዙሓት ኪማልኡ ዚግብኦም ኣገደስቲ ረቛሒታት’ኳ እንተለዉ፡ እቲ መሰረታውን ቀንድን ናይ ህዝብና ሰባዊ ዓቕሚ’ዩ። ናይ ሰብ ዓቕምና በቲ ዝግባእ ኣሰሊፍና፡ ወዲብና፡ ኣሰልጢንና፡ ብንጥፈት ኣሳቲፍና እንተዘይሰሪሕና ከኣ፡ ብጽቡቕ ትምኒትን ግዳማዊ ሓገዝን ጥራይ፡ እቲ ንደልዮ ብሽምቲ ንደልዮን ኣብ እንደልዮ ሰዓትን ክንረኽቦ ኣይንኽእልን ኢና። ስለዚ ኸኣ’ዩ ሃገራዊ ኣገልግሎትን ኣድላይነቱን።”

(...) እዚ መዓስከር’ዚ ኣብ ሓደ ዙርያ ኣስታት 20 ሽሕ ተዓለምቲ ከምዘሰልጥን ምእንቲ ኪኸውን፡ ብኹሉ ጎንታት ብቑዕ መደበር ኪኸውን ገና ብዙሕ ስራሕ ዝሓትት’ዩ። ኣብ ውሽጢ’ዘን ሽዱሽተ ኣዋርሕ ተዓሚሙ ዘሎ ግን ቀሊል ኣይኮነን። ነዚ መዓስከር’ዚ ኣብዚ ደረጃ’ዚ ንምብጻሕ ዝተፈጸመ ስራሕ ብኹሉ መለኪዒታት፡ ኣብቲ ነዊሕ ጉዕዞ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ታሪኻውን ወሳኒን’ዩ። ነቶም ነዚ መዓስከር’ዚ ኣብዚ ንምብጻሕ ብዘይምስልካይ ዝጸዓቱ ተዓለምቲ ቀዳማይ ዙርያ፡ ኣሰልጠንትን መማህራንን፡ ሰራሕተኛታትን ካልኦት ኣበርከትቲን ከኣ፡ የሃናን ምስጋናን ይብጻሓዮም። ***

## መልእኽቲ ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፍወርቂ ንኣሰልጠንቲ 1ይ ዙርያ

"ናይ'ዞም ዝኣተዉ ዓሰርተ ሽሕ ተዓለምቲ ሃገራዊ ኣገልግሎት ጥራይ ዘይኮነ ናይቶም ድሕሪኦም ዝመጹ'ውን ሓላፍነት ትስከሙ ስለዝኾንኩም፡ እቲ ብሃገር ደረጃ ዝጥመት ናይ ዳግመ-ህንጻ መደባት ተዓዊቱን ኣይተዓዊቱን መምዘኒኡ ናባኻትኩም ከም ሓላፍነት ዝወድቕ'ዩ። (እቲ) ናብ'ዞም ሰባት'ዚኣቶም ኣብ ምስልጣን እተርእይዎ ትግሃት፡ እተሰጋግርዎ ሞያን እተሕድርዎ ናይ ሕልና ሓይሊን ነቲ ተዓለምቲ ኣብ ዝተፈላለየ ክፍሊታት ናይ'ዛ ሃገር ተዋፊሮም ዘተግብርዎ መደባት ዓቢ ኣበርክቶ ኣለዎ።"

3 ነሓሰ 1994



## ካብ ቃላት ክቡር ፕረዚደንት ብኣጋጣሚ ስነ-ስርዓት ምምራቕ 5ይ ዙርያ

"እዚ ንነፍሲ ወከፍ ዜጋ ከም መሰልን ግቡእን ዝበጽሖ ኣገልግሎት'ዚ ንምፍጻም ነቲ ቀዳማይ መድረኽ ብዝንኣድ ተወፋይነትን ጻዕርን ኣሰላሲልኩም ዝተማልአ ዜግነትኩም ንምርግጋጽ ጀሚርኩሞ ዘለኹም ምረሻ ዘሐብን ኢዩ። ናይ ብሓቂ ግቡእ ሃገራዊ ኣገልግሎት ምፍጻሙ፡ ከም ሓደ ምሉእ ዜጋ ኩሉ መሰላትካ ኣውሒስካ፡ ብዘይስክፍታ፡ ብሃገርካን ሃገራውነትካን ኮሪዕካ፡ ክሳድካ ኣቕኒዕካ ምኻድ ስለዝኾነ።"

## ክቡር ፕረዚደንት ብኣጋጣሚ ቦኽሪ ፈስቲቫል መንእሰያት (24 ሓምለ 2004) ኣብ ዘካየዶ ሰሚናር ካብ ዝበሎ

"ሃገር ናብቲ እትደልዮ ክትበጽሕ፡ መንእሰይ ቅኑዕ ማእዝን ክሕዝ ኣለዎ።"

"ሓደ ሰብ ረብሓኡ ኣብ ናይ እኩባት ረብሓ ኣእትዩ ክርእዮን ክትርጉሞን እንተ ፈቲኑ ጥራይ'ዩ ንህላዌኡ ዕግበትን ሩፍታን ዝረኽበሉ።"

## ካብ ቃላት ክቡር ፕረዚደንት ብኣጋጣሚ ስነ-ስርዓት ምምራቕ 18 ዙርያ

"ኣብ ሓደ ቤት ብሓባር ዝነብሩ ሰባት፡ ነታ ቤት ኪሕልውዋ፡ ምውቕቲ ክትኮነሎም፡ ተጸባኢ ከየፍርሳን ከይሃሰያን ኪከላኸሉላ ምእንቲ፡ ብሓባር ኪነብሩላ ናይ ነፍሲ ወከፎም ሓባራዊ ግዴታን ሓላፍነትን'ዩ። ኣብ ሓደ ሃገር ምንባር ማለት ከኣ፡ ከም ኣብ ሓደ ቤት ምንባር፡ ውልቃዊ ጉዳይካ፡ ዕድልካን ረብሓታትካን ጥራይ ዘይኮነ ውልቃዊ ጉዳይካ፡ ዕድልካን ረብሓታትካን ምስ ናይታ ቤት ምስ ናይታ ሃገር ዕድላትን ረብሓታት ተኣሳሲሩ ስለዝኸይድ፡ ኣብ ሓደ ሓዊ ዝኣተዎ ገዛ ብሓባር ኪትነብር ስለዘይከኣል፡ ኣብ ሓደ ዘይቀሰነ ገዛ ቀሲንካ ክትነብር ስለዘይከኣል፤ ነቲ ርሂጽካ፡ ደኺምካ፡ ሰሪሕካ፡ ሂወትካ ኣብ ራህዋን ቅሳነትን ምእንቲ ክትነብር እተካይዶ ጻዕሪ፡ ኣብ ውሽጢ'ቲ እኩብ ወይ ብሓባር እትነብረሉ ቤትን ሃገርን ሓላፍነትካ ክተልዕለሉ ግድን ይኸውን። ምኽንያቱ፡ ግዴታ'ምበር ምርጫ ስለዘይኮነ፡ ኣብ ውሽጢ'ቲ ቤትን ኣብ ውሽጢ'ቲ ሃገርን ክትነብር እንተኺንካ፡ ብዘይካ ውልቃዊ ሓባራዊ ሓላፍነት'ውን ኣለካ።"

## ካብ ቃላት ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣብ መመረቕታ መበል 24 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት

"... መዓስከር ሳዋ - መዓስከር ወተሃደራዊ ስልጠና ጥራይ ዘይኮነ፡ መዲና ፍልጠትን ሞያን ክትከውን፡ ካብቲ ዝጸንሓቶ ብዝበለጸ እናተሃንጸት፡ እናማዕበለት፡ እናዓጠቐት ምእንቲ ክትከይድ፡ ብድሕሪ ሕጂ ኣብዚ ዝኣትዉ መንእሰያት (ብዕድመ ኣብቲ ዝግብኦም በጽሕታት'ኳ እንተዘይበልና ኣዝዮም እናነኣሱ ስለዝኸዱ) ዝቐስምዎ ትምህርትን ዝወስድዎ ስልጠናታትን ማዕረ መድረኻዊ ጠለባት ከምዝኸይድ ንምግባርን ናይ ትምህርቲ መሳለጥያታት ንምምሕያሽን ቀጻሊ ጻዕሪ ከነካይድ ሕድሪ ሓላፍነት የሰክመና ኣሎ።..."



"ጉዕዞ ፍልጠት ነውሐ ሓጸረ ዘይኮነ - ኣብ ስራሕ ብእተኻዕብቶን እተጥርዮን ተመኩሮ ዝድለብ'ዩ።"

*ፕረዚደንት ኢሳይያስ፡ ብ17 ሓምለ 2011 ንተመረቕቲ ማ.ሞ.ስ. ዝበሎ*

## ካብ ቃላት ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣብ መመረቕታ መበል 26 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት

ሰብ ምህናጽ ማለት ብመሰረቱ ኣብ ሰለስተ ቀንዲ ኣራባሕቲ እንብለን ኣምራት ዝተመርኮሰ ክኸውን ክሎ፡ ንሳተን ከኣ፡ ሰብ ብፍልጠት፡ ሰብ ብኽእለት፡ ሰብ ብተሞክሮ ምህናጽ'የን። ነዘን ሰለስተ መሰረታውያን ኣራባሕቲ እዚኣተን ከይሓዝካ፡ ሰብ ተሃኒጹ ኣሎ፡ ሃገር ይህነጽ ኣሎ ኢልካ ምዝራብ ስለ ዘይከኣል፡ ኩላቶም መንእሰያት፡ ኣብ ክንዲ ከም ሰባት ፍቕዲ ጥራይ ዝኾኑ፡ ብፍልጠት፡ ብኽእለት፡ ብሞያን ብተመኩሮን ሃገር ኣብ ምህናጽን ዓይነት ለውጢ ኣብ ምምጻእን ምእንቲ ክሰርሑ፡ በዘን መሰረታውያን ኣራባሕቲ እዚኣተን ክዓጥቑ ኣለዎም ስለ ዝተባህለ፡ ኣብ ውሽጢ'ዚ ዝሓለፈ 26 ዙርያታት ዝተገብረ ወይ ዝተዓመመ ብዙሕ ክንዝክር ንኽእል።

## ካብ ቃላት ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣብ መመረቕታ መበል 25 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት

". . . ነዚ ኣብ ውሽጢ 21 ዓመታት ብግብሪ ኣብ ባይታ ዝተመስከረ ጽንዓት፡ ምክልኻል፡ ልኡላውነት ሃገር ናይ ምህናጽ ሓላፍነት ተሰኪሞም ብፍልጠት ላዕሊ፡ ብሞያ ላዕሊ፡ ብስራሕ ላዕሊ፡ ብትብዓት ከኣ ልዕሊ ኩሉ ክኾኑን ከም ዝሓለፉ ዙርያታት ንኹሎም ወረርትን ተጻባእትን ኣርዒዶም ነዛ ሃገር እዚኣ ኣለኹ ክብሉዋን ጽኑዕ እምንቶና'ዩ። "ኤርትራ ኣላ ጥራይ ዘይኮነት፡ ክትህሉን ክትነብርን'ያ፡ ጻላእትን ተጻባእትን ከኣ ክጸንቱ እዮም" ንዝብል መልእኽቲ ዘመሓላልፉን ሕድሮም ዝሰከሙን ክኾኑ፡ ጽባሕ ንግሆ ብዝሰርሕዎ ዓጊብና ኩልና ተሓጉስና፡ እዚ ጌሮም ክንብሎምን ብግብሪ ከርእዩናን ተስፋናን ትጽቢትናን ላዕሊ እዩ።. . ."

## ካብ ቃላት ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣብ መመረቕታ መበል 30 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት

". . . በዚ ኣጋጣሚ፡ ንኹሎም ኣባላት 30 ዙርያን፡ 8ይ ኮርስ "ማሞስ"ን፡ ፍልጠትን ሞያን ምድላብ፡ ደረትን ዓጋትን ስለ ዘይብሉ፡ 4 ሕምሲት ጉዕዞ ዕድመኹም ሕጂ ትኣትውዎ ስለ ዘለኹም፡ ህይወት ከኣ ኣቋራጺት ስለ ዘይብላ፡ ንጉዕዞ ፍልጠት ኣተኩሮን ጻዕሪን ክትውስኹሉ እላቦ።. . ."

## ብራና ሳዋ



# ሳዋ፡ ኣብ ብራና ታሪኽ

ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫረ)

### መቕድም

ርብዒ ዘመንን ኪንዮኡን ንድሕሪት ምልስ ኢልካ፡ ምዕራፋት ታሪኻዊ ቦታ ምግንጻል፡ ምድህሳስ፡ ምፍታሽ፡ ምእካብ፡ ምምርማርን ምትንታንን ቀሊል ኣይኮነን። ኣብ ውሽጢ'ቲ ሰፊሕ ታሪኽ፡ ዓሚቝ ታሪኽ ክርኩብ ከም ዝኽእል'ውን ኣየጠራጥርን። ርግጽ'ዩ፡ ወድ ሰብ ካብቲ ዘበጽሖ ጫፍ ወይ ዝቑመሉ ግዜን ቦታን፡ ንኽዝክር ሓሳባት ከውርድን ክሰቕልን ኣብ ዝበገሰሉ፡ ኣብ ርእሲ ርእሲ ዝጨራርሑ ካልኦት ሓሳባት ይዕብልሉዎ እዮም። ወረቓትን ብርዒን ኣልዒሉ ጦብላሕታኡን ዝኽርታቱን ክሰንድ ህርድግ ዝብል ጸሓፊ'ውን፡ ቀለሙ ዝጽንቅቕ ፍጻመታት ዘየጓንፉዎ ኣይኮኑን። ኣየናይ መሪጹ ንኣየናይ ከም ዘቐድም ግና ይሽገር። ዛዕባ ሳዋ ምልዓል'ውን፡ ካብዚ ዝፍለይ ዕማም ክኸውን ኣይክእልን። መንቀልን መዕረፍን ወይ መጀመርታን መደምደምታን ንምግባር፡ ብምድያብ ናብ ዘይውዳእ ዓቐብ ክምሰል ይኽእል። ዓንቀጽ 'ሳዋ፡ ኣብ ብራና ታሪኽ' እምበኣር፡ ካብቲ ብዙሕ ውሑድ ምጥቃስ ጥራይ ወይ ቅምሶ ውከላ ዝትንክፍ እዩ።

### ብራና 1

ሳዋ፡ ካብ ኣሰዋን ዝብል ቋንቋ በዳውየት ዝተራዕመ ስም እዩ። ኣሰዋን፡ ስም ናይ ሓደ ካብ ዓበይቲ ቀቢላታት ሕዳርብ ነበረ። ምስ ግዜ፡ እቲ ቃል ናብ ሳዋ ተቐየረ። ብዓረብ 'ሳዋ' ማዕረ ዝብል ትርጉም እዩ ዝሕዝ። ካብኡ ብምብጋስ፡ ሳዋ ዓይኒ ማይ ወይ ምንጪ ማይ ብማዕረ ስለ ዝርከቦ፡ እዩ እቲ ስም ተዋሂቡ ዝብሉ'ውን ኣይሰኣኑን። ብዝኾነ፡ እዛ ናይ ሎሚ ሳዋ፡ ብሰሜናዊ ምዕራብ ኤርትራ ካብ ኣስመራ 302፡ ካብ ከተማ ኣቑርደት ከኣ 130 ኪሎ ሜተር ርሒቓ ትርከብ። ሳዋ፡ ብታሪኻውያን እምባታት ኣማልን ኣዳልን ዝተኸበበትን ኩሉ ዓይነት መልክዕ ምድርን እትውንን ቦታ እያ። ሰፊሕ ጎልጎል፡ እምባታት፡ ጎቦታትን ኩጀታትን ይቕነቱዋ። ቡቲ ሰንጢቕዋ ዝሓልፍ ሩባ ሳዋ ድማ ዝዓበየ ጸጋ ማይ ትውንን።

ሩባ ሳዋ፡ ንትሕተ ባይታ ኣጽጊቡ፡ ማይ ጥዑም ዘፈልፍል ዛራዩ እዩ። ብዘይካ'ዚ ንእተፈላለዩ ኣሕምልትን ፍረታትን፡ ኣግራብን ቈጥቋጥን ምቹእ ዝኾኑ፡ ካብ 7 ክሳዕ 9 ዝበጽሕ ምረተ ምጸት (PH) ዘሎዎ ዱኻ ሓመድ ኣለዋ። ሞሎሽር፡ ኩርሙድ፡ ስንከትክናብ፡ ፎርቶ ሳዋ፡ ሃዋሻት፡ ኬሩ፡ ዓድ ጨጊር፡ ሩባ ጀሚልን ኣዳርሰርን ኣብ ከባቢኣ ዝርከባ ስሙያት ቦታታት'የን። ተዛረብቲ ቋንቋ በዳውየት ዝኾኑ ሕብረተሰብ'ውን ኣብዘን ከባቢታት ብብዝሒ ይነብሩ። ዙርያ ሩባ ሳዋ፡ ቁመት ሰብ ብዝበጽሕ ሳዕርን ቈጥቋጥን፡ መብዛሕትኦም ዓሌት ዓላን ጊንድዕን ዝኾኑ ኣግራብ፡ ማይ ዘዕቍር ጎዳጉድ ዝዓብለሎ ጎልጎልን ስለ ዝነበረ፡ ኣብ ወቕቲ ክረምቲ፡ ህዝቢ እቲ ከባቢ ካብ ጣንጡን ዓሶን ንምንጋፍ ክሳግም ይግደድ ነበረ።

ብእዋን መግዛእቲ ጥልያን ንማዕድናዊ ዳህሳስ ናብቲ ከባቢ ዝተንቀሳቐሰ ሓደ ጉጅለ ተማራማሪ ስነምድራ፡ ንማሕበራዊ ኣነባብራን ህይወትን እቲ ህዝቢ ኣመልኪቱ ኣብ ዝሰነዶ ሓበሬታ፡ ህዝቢ ከባቢ ሳዋ ፋሕ ፋሕ ኢሉ ዝሰፍር፡ ኣብ መጓሰ ዝተደረተ ጥቡብ መነባብሮ ዝኽተል ሕብረተሰብ ምዃኑ ብምጥቃስ፡ እቲ ከባቢ ንሕርሻዊ ልምዓት ምቹእ ክኸውን ከም ዝኽእል ትንበያኡ ወሲኹ መዝጊቡ።

ብሸነኽ መንግራይብን ብኣንፈ ተሰነይን ተበጊሶም ዝንቀሳቐሱ ዝነበሩ ሸፋቱ፡ እቶም ኣብ ዙርያ ሳዋ ዝርከቡ ዓበይቲ እምባታት መሐከሊ ይኹኑዎም ምንባሮም

ይዝንቶ። ብግዜ ምምሕዳር ብሪጣንያ፡ ብምኽንያት ጻውዒትን ሃድንን ንሽፋቱ፡ ከባቢ ሳዋ ጽዑቕ ወፍሪ ፖሊስ ይካየደሉ ነበረ። ድሕሪ ምፍራስ ፈደረሽን'ውን እንተኾነ፡ ካብ ኣቑርደትን ተሰነይን ዝተበገሱ ኣባላት 'ፖሊስ ዓባይ'፡ ነቲ ከባቢ ንምቍጽጻር ተደጋጋሚ ወፍሪ ከም ዘካየዱ፡ መዛግብ ፖሊስ ይሕብሩ።

ብራና 2

ድሕሪ ናይ ዓሰርተ ዓመታት ምሕደራ ብሪጣንያ፡ እቲ ድምጹን መሰሉን ዝተረገጸ ህዝቢ ኤርትራ፡ ብፈደረሽን ምስ ኢትዮጵያ ክቑረን ምስ ተበየነሉ ቡቲ ሓደ፡ እቲ ኣብ 1940'ታት ዝተጠንሰ ፖለቲካዊ መንቋሕቋሕታን ንቕሓትን ዝፈጠሮ ውዳበታት'ውን እና'ስፋሕፍሐ ብምምጽኡ ድማ በቲ ኻልእ፡ ኣብ ውሽጢ ሃገርን ካብ ኤርትራ ወጻእን ስዉር ምንቅስቓሳት ክፍጠር ደረኸ። እቲ ምንቅስቓሳት ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናዓበየ ናብ ስሩዕ ውዳብ ሰገረ። ካብ ፖለቲካዊ ንጥፈት ናብ ዕጥቃዊ ቃልሲ'ውን ተቐየረ። ፋልማይ ጎነጻዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ኸኣ ኣብ ከባቢ ሳዋ ጀመረ።

እምባ ኣዳል ዘስምዖቶ ቦኽሪ ተኹሲ ሰውራ ኤርትራ፡ ንህዝቢ ኤርትራ ዓቢ ተስፋ ኣበሰረት። ሓምድ እድሪስ ዓዋተ ዝመርሖም ውሑዳት ጀመረቲ ዕጥቃዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ፡ ምንቅስቓሶም ኣብ ከባቢ ሳዋ ተወሲኑ ነበረ። ፋልማይ ስዉእ ሰውራ ኤርትራ ዝኾነ ዓብዱ መሓመድ ፋይድ'ውን ኣብ ከባቢ እምባ ኦማል'ዩ ተቐቢሩ፡ እዚ'ውን ሳዋ ኣብ ቀዳማይ ምዕራፍ ምጅማር ዕጥቃዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ንዝነበራ ተራ ዝምስክር እዩ።

እቶም ብድሕሪኦም ደባት ሱዳን ዝገበሩ ቀዳሞት ተጋደልቲ፡ ንሳዋ ብዝነበራ ምንጪ ማይ ከም ዝመረጹዋ ይንገር። ብኣቑርደት፡ መንጎራይብ፡ ኬሩ ዝዕጸፍን ብቐጥታ ካብ ተሰነይ፡ ሃይኮታ፡ ሓሸንኪት ዝዓጽው ወፍሪ ፖሊስን ጦር ሰራዊት እምብራጦርያዊ ስርዓት ሃይለ ስላሴን ግን ኣይገደፎምን። ክልተ ዝኣንፋን ጽዑቕን መጥቃዕቲ፡ ንሰውራ ኤርትራ ኣብ ምጅማሩን ብንኡሱን ንምሕቃቑ ዝካየድ ዝነበረ ወፍሪ እዩ። በዚ ኸኣ እቲ ሕሉም ጣሻን ዕሙር ጭካን ዝነበረ መሬት ሳዋ ክጥሕሰስ ተራእየ። ብሓፈሻ፡ እቲ ከባቢ ሰውራ ኤርትራ ዝጀመረሉ፡ ቀዳሞት ስዉኣት ዝወደቑሉ ጥራይ ዘይኮነ፡ ነዊሕ መገዲ ቃልሲ ዝቐጸለሉ ከባቢ እዩ።

ውድብ ተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ፡ ንመሬት ባርካ ከም ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ይግልገለሉ ከም ዝነበረ ይፍለጥ። ማዕሪ ማዕሪኡ ንመንጎራይብ ከም መናሃርያ ንዝተፈላለየ ንጥፈታትን ምንቅስቓስን ሰሪሑላ። ሳዋ'ውን ከም ቦታ ታዕሊም፡ ሕክምና፡ መኽዘን ዕጥቅን ስንቅን፡ መሳግሮ ንግርማይካን ሰሜናዊ ምዕራብ ባርካን ብምግልጋል፡ ክሳብ ምብቃዕ ኩናት ሓድሕድ 1981 ኣስኪሩላ።

ብራና 3

ቅድሚ ምቛም ክፍልታት (1975) ብንኡስ ዓቕምን ንሓጺር መዓልትታትን ዝወሃብ ዝነበረ ታዕሊም ህዝባዊ ሓይልታት፡ ምስ ምጉልባት ውድባዊ ዓቕምን ብዝሒ ተሰለፍትን፡ ኣወዳድኡ ኣዕቢዩ፡ ደረጃታትን ንውሓት ግዜ ምስልጣንን ዓይነታት ታዕሊምን ብምውሳኽ፡ ካብ መባእታ ታዕሊም ናብ ኮማንዶ ክሳብ ዝሰጎመ ትምህርቲ ቅዲ ሑጻን ምምልካት ካርታን በጺሑ። እተን ፍሉጣት ማእከላት ታዕሊም'ውን ኣብ ሳሕልን ድሕሪ መስመርን እኳ እንተ ነበራ፡ ድሕሪ ምዝዛም ኩናት ሓድሕድ፡ ኣብቲ ዘይተበጽሐ ከባቢታት ነቑጣታት ክፍሊ ታዕሊም ተመስረታ።

ድሕሪ ሻድሻይ ወራር (1982)፡ ቀዳማይ ጠመተ ናብ ሳዋ ተኻየደ። ሰላሕታ ወራር (1983) ጠቕሊሉ ምስ ኣኽተመ፡ ኣባላት ክፍሊ ታዕሊም ካብ ናቕፋ ናብ ባርካ ተመደቡ። ሳዋ፡ ነቶም ካብ ዝተፈላለዩ ቦታታት ዝተሰለፉን ብመደባት ሃገራዊ ጻውዒት ናብ ገድሊ ዝተጸንበሩን መንእሰያት ዓለመት። ጎድኒ ጎድኒ እቲ ሓፈሻውን ስሩዕ መደብ ስራሕ ኣባላት ክፍሊ ታዕሊም ሳዋ፡ ሕርሻዊ ንጥፈታት'ውን ክካይዱ ጀመሩ። ካብቲ ሰቡሕ መሬት ዝሕፈስ ዝነበረ ዝተፈላለየ ኣሕምልትን ፍረታትን ንተዓለምትን ኣባላትን ኣኺሉ፡ ንኻልኦት ክሳብ ግርማይካ ንዝነበራ ኣሃዱታት ህዝባዊ ግንባር ክምግብ ይኽእል ነበረ።

ካብ ካልኦት መደበራት ታዕሊም ናይ ግዝእ ርእሳ ፍሉይነት ዝነበራ ሳዋ፡ ከም መደበር ታዕሊም ህዝባዊ ግንባር ሓያሎ ደቂ ተባዕትዮን ደቀ'ንስትዮን ተጋደልቲ እያ ዓሊማ። ስሩዕ መደብ ታዕሊምን ጽዑቕ ንጥፈታትን እናተኻየደላ ግን ዘይትጽቢታዊ ፍጻመ ኣጓኒፈ። ምዝላቕ ባረንቱ፡ ነቲ ኣብ ባርካ ዝነበረ ምንቅስቓስ

ህዝባዊ ግንባር ምሉእ ብምሉእ ስለ ዝጸለዎ፡ ጨንፈር ታዕሊም ሳዋ'ውን ሰቡን ንብረቱን ሒዙ ናብ ሳሕል ክዘልቕ ተገደደ።

ብራና 4

ድሕሪ ምዝላቕ ባረንቱ (1985) ክሳብ ሓርነት መላእ ኤርትራ፡ ሳዋ ካብ ዝኾነ ወተሃደራዊ ንጥፈታት ደው ኢላ ነበረት። መንግስቲ ኤርትራ፡ ፈለማ ኣብ 1991፡ ጸኒሑ ድማ ኣብ 1995 ክልተ ሳዕ ዝተመሓየሸ ኣዋጃት መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣውጽአ። መሰልጠኒ ማእከል ዝኾነ ቦታ ብደረጃ ላዕለዎት ወተሃደራውያን ሓለፍቲ ዝተመርሐ ጉጅለ መጽናዕትን ዳህሳስን ተኻየደ። ሳዋ ብኹሉ መለክዒታት፡ ንሰፊሕ ታዕሊም ወተሃደራዊ ሃገራዊ ኣገልግሎት ተመርጸት። ኣብ ዝተፈላለየ ኣሃዱታት ዝነበሩ ነባራት ኣባላት ክፍሊ ታዕሊም ናብ ስታፍ ስርሒታት ተሳሕቡ። ሚያዝያ 1994፡ ቀዳሞት ኣባላት ክፍሊ ታዕሊም ናብታ ጫካ ተቐይራ ዝጸንሓቶም ማእከል በጽሑ። ኣብ ታሪኽ ታዕሊም ህዝባዊ ግንባር ተመዝጊቡ ዘይፈልጥ ቁጽሪ ተዓለምቲ ክቕበሉን ንኣስታት ሽዱሽተ ኣዋርሕ ታዕሊም ክካይዱን ምድላዋት ጀመሩ።

ብራና 5

ቀዳማይ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ድሕሪ ምእዋጁ፡ ጎድኒ ጎድኒ'ቲ ምድላዋት ኣብቲ ኣዋጅ ምምሕያሽ ተገይሩሉ ተሃደሰ። ፋልመይቲ ኣኼባ ቅድመ ምጅማር ሃገራዊ ኣገልግሎት ድማ 16 ግንቦት 1994 ኣብ ኣዳራሽ ምምሕዳር ከተማ ኣስመራ ተኻየደት። ፕረዚደንት ሃገረ ኤርትራ ኣቶ ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ምስ ኣዛዚ ስታፍ ስርሒታት ሚኒስትሪ ምክልኻል ተጋዳላይ ተኽላይ ሃብተስላሰ ብዛዕባ ምጅማር መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎትን ሓፈሻዊ መደባት መንግስትን መግለጺ ሃቡ። ዝርዝር ናይቲ ንሓደ ሰዓት ዝቐጸለን ንሓለፍቲ ዝቐረበን ሓበሬታ፡ “ሃገራዊ ኣገልግሎት ስለምንታይ?” ንዝብል ሕቶ ዝምልስ ነይሩ። ኤርትራዊ ሃገራዊ ኣገልግሎት ከምቲ ኣብ ካልኦት ሃገራት ዝካየድ ልሙድ ናይ ነፍሲ ወከፍ ዜጋ ግቡእ ጥራይ ዘይኮነ፡ ምስ ናይ ኤርትራ ፍሉይ ጠባያት፡ ኣገዳስነትን ትርጉምን ከም ዝሓይድ ነጸረ። መደባት ህንጸት ሃገር፡ ኣካል ናይቲ ካልእ ቃልሲ ድሕሪ ናጽነት ኮይኑ፡ ዝፈረሰ ከም ብሓድሽ ክህነጽ፡ ናይ ሃገራዊ ኣገልግሎት መደብ ኣገዳሲ ይገብሮ። ንወተሃደራዊ ዕላማ ጥራይ ዝካየድ መደብ ዘይኮነ፡ “ሰፊሕ ምስ ናይ ሃገር ዳግመ ህንጻ መደባት ተኣሳሲሩ ክርአ ዝግብኦ መደብ እዩ።” ዝብል ሰፊሕን ኣዛማድን ሓበሬታ ብዝተፈላለዩ ሞያተኛታትን ምሁራንን መግለጺታት ተዋህበ።



ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ስነ-ምግባራዊ ኣገዳስነት'ውን ኣለዎ። ነፍሲ-ወከፍ ዜጋ፡ ኣውራ ኸኣ ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ኣብቲ መደብ ኣብ ዝሳተፉ፡ ንዓኣቶምን ንሃገሮምን ዝርከብ ጥቕሚ ብቐሊል ዝርአ ከም ዘይኮነ፡ ስነ-ምግባራዊ ረብሓታት ታዕሊም ብብዙሕ ክግለጽ ከም ዝከኣል፡ ሓደ ሰብ ንሃገሩ 'እቲ ዝግባእ ኣገልግሎት ሂብ እየ' ምስ ዝብል፡ ናይ ሓበን ስምዒትን ናይ ኣእምሮ ቅሳነትን ከም ዝፈጥረሉ፡ ግቡኡ ዝፈጸመ ሰብ ብዝሰምዖ ስምዒት ዋንነት ይኹን ናይ ሃገር ኣገልግሎት ኣበርክቶን፡ ንገዛእ ርእሱ ንዘጋጥሞ ሽግራት ንምፍታሕ ዝፈጥረሉ ሓይሊ'ውን ብቐሊል ኣይግመትን" ዝብል ጎስጓሳዊ ንጥፈታት'ውን ቀጺሉ።

ኣካላዊን ኣእምሮኣዊን ጥንካረ ይፈጥር፡ ናይ ስራሕ ልምዲ ይኸሰኽስ፡ ሓርኮትኮት ኢልካ ምንባር የማዕብል፡ ባህሊ ዓያይነት የሐይል፡ እቲ ኣብ ውሽጢ ሰውራ ተዓቂቡ ዝጸንሐ ህርኩትን ካልኦት ኤርትራዊ ክብርታትን የውርስን የማዕብ፡ ምስ ሃገር የላልይ፡ ኣብ ኩሉ ስራሓት እጃም የበክርት፡ ነቲ ንኡስን ዘመናዊን ሰራዊት ጥራይ ዘህሉዎ ዓቕሚ ዝድግፍ ዕቑር ሓይሊ ይኽዝን፡ ኣብ ህንጻት ሰብን ሃገርን ዘሰጋግር ጸጋታት ሰብ ናይ ምውህላል ዓቕሚ የዕብይ።

ወተሃደራዊ ስርዓት ኢትዮጵያ (ደርግ) ንመደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ በቲ ቅድም እድገት በህብረት (ዕበየት ብሓባር) ብዝብል ቴማ ኣብ 1970ታት ብተማሃሮ ዘበገሶ መደባት ትምህርትን ማእቶትን፡ ኣብ መፋርቕ 1980ታት'ውን ናብ ወተሃደራዊ ኣገልግሎት ኣሰጋጊሩዎ። ንኤርትራ ሓዊሱ፡ ካብ ኩለን ክፍለ ሃገራት ዝተዋጽኡ መንእሰያት፡ ኣብተን ኣብ ማእከል ኢትዮጵያ ዝነበራ መደበራት ታዕሊም እና'ሰልጠነ ናብ ዓውደ ውግእ ከእትዎም ተራእዩ። ውሑዳት ዘይኮኑ ኤርትራውያን መንእሰያት፡ በቲ ናብ ወተሃደራዊ ዒላማ ዝተቐየረ መደብ ኣብ ዓውደ ውግእ ጠፊኦም። ነዚን ካልእን ተመኩሮታት ኣብ ግምት ዘእተወ ሕቶታት'ውን ተላዒሉ። ንተሳተፍቲ መደብ ቀዳማይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ዝዓለመ፡ ኣብ ሲነማ ካፒቶል ዝተኻየደን ብቐጥታ ብድምጺ ሓፋሽ ዝተመሓላለፈን መኣዲ ሕቶን መልስን ዝነበሮ መደብ'ውን ዓቢ ጽልዋ ክፈጥር ተራእዩ። ንቕሓት፡ እቲ ዘይተርፍ ግቡኣት ንምምላእ በቲ ሓደ፡ ብዛዕባ እቲ ምድሪ ሳዋ እትግለጸሉ ዝነበረት ቦታ ዓሶ፡ ዓዲ ተመነ-ጠበቕ ዝብል ወረታት ዘብንን ዝሓጽብን ሓበሬታን በቲ ኻልእ ናብ ኩሉ ከም ዝበጽሕ ተሰርሓሉ።

ነቲ ራእይ ዝትርጉምን ነቲ ተልእኾ ዝፍጽምን ስታፍ ስርሒታት ሚኒስትሪ ምክልኻል፡ ካብ መንግስቲ መደብ ስራሕ ተዋሂቡዎ ምድላዋቱ ቀጺሉ። መደብ ቀዳማይ ዙርያ ብኸተማ ኣስመራ ክፍልም ተወሰነ። ኣብ 9 ምምሕዳራት ንኡስ ዞባ ምዝገባ ተኻየደ። ካብ 1992 ጀሚሮም ኣብ መደብ ምጥፋእ መሃይምነትን ካልኦት ዝተፈላለያ መንግስታዊ ትካላትን ኣገልግሎት ዝወድኡ፡ ግን ከኣ ንዝተረፎም ወተሃደራዊ ታዕሊም ክዛዘሙ ምስቶም ኣሃዱ ኢሎም ሃገራዊ ኣገልግሎት ብታዕሊም ዝፍልሙ ብሓባር፡ ኣብ ቀዳሞት ሰሙን ወርሒ ሓምለ 1994 ሳዋ ክወርዱ ተወሰነ።



ብራና 6

ኣባላት ክፍሊ ታዕሊም ነበር፡ ቅድሚ ናብ ሳዋ ምውራዶም ናይ ተሃድሶን መበራብርን ሓጺር ስልጠና (ኮርስ) ኣብ እምባትካላ ወሲዶም ነበሩ። ኣብ 16 ዘይበዝሑ ተጋደልቲ ፈለማ ናብ ሳዋ ወረዱ። ቅድሚ'ቲ ደሓር ናብ መብረሪ ጎልጎል ነፋሪት ዝተቐየረ ማእከላይ ቦታ ምስጋሮም፡ ኣብ ታባ ወድ ዘገየ ዝተሰምየ ቦታ ብምጽናሕ፡ ናይ ምቑጥቋጥ ንጥፈትን ናይ ኣባላት ቴንዳታት ምስራሕን ማእቶት ጀመሩ። ኣብ ኮሌንተባይ ብዝመጹ ሲቪል ሰራሕተኛታት፡ ፋልመይቲ ናይ ቃንጫ ኣጉዶ ተሰርሐት። ኣብ ኣስመራ ንቤት ጽሕፈት ዘገልግላ ኮንተይነራት መጽኣ። ዒላ ብኣፍራዛ ምፍሓር ተፈተነ። ዓይኒ ማይ ምስ ተዳህሰሰ፡ ብፈሓሪት መኪና ተኾዕተ፡ ነትዒ ማይ ተረኽበ። 450,000 ክዩብ ሜተር ማይ እትሕዝ ባስካ ተሰርሐት። ውጥን ስእሊ ህንጻ ሳዋ ምስ ተዳለወ፡ ብሕክምና ክፍልም ተወጠነ። ሆስፒታል ሳዋ፡ ብሸውዓተ ኣጎዱን ሸውዓተ ቴንዳን'ያ ጀሚራ። 160 ኩንታል ባኒ ንመዓልቲ ክስንክት ዝኽእል ኣብ ቤት ሕብስቲ ፎርኖ ተተኽለ፡ መዐደል ኑዳዲ፡ ጋራጅን ምውፋርን በብሓደ ናይ ምስራሕ መደብ ተበገሰ።

ተጋደልቲ ደበሳይ ግደን እዝራ ወልደገብርኤልን ኣዘዝቲ፡ ተመስገን ሳሙኤል ሓላፊ ክፍሊ ትምህርቲ ተመደቡ። ንኣባላት ክፍሊ ታዕሊም ዝሕግዙ ኣብ ዝተፈላለያ ኣሃዱታት ዝተዋጽኡን ቅድም ኣብ ግዜ ደርግ መኮነናት ዝነበሩ ኤርትራውያን'ውን ተደረብዎም። ንማእከል ስልጠና ታዕሊም ሃገራዊ ኣገልግሎት ዓቢ ተልእኾ ተዋህበ። እቲ ኣተሓሳስባ፡ 'ሓደ ዓላማይ እንተድኣ ብንቡር ንሓምሳ ተዓለምቲ ክኣልይ ዝኽእል ኮይኑ፡ ምህላኹ ዘይተርፎ ዓቕምታቱ ኣራቢሑ ንምንታይ ሚእቲ ዘይዕልም? ኣብ ቀዳማይ ዙርያ ናይ ሰለስተ-ኣርባዕተ ዓለምቲ ደሪቡ እንተደኣ ሰሪሑ ኣብ ዝቕጽል ዙርያታት ካብኡ'ውን ዝዓለሞም ዝሕግዙዎ ኣባላት ክረኩብ ይኽእል እዩ' ዝብል ድርኺት ፕረዚደንት ኢሳይያስ ከም መትከል ኣነቓቕሖ። ነፍሲ ወከፍ ኣባል በቲ ኣተሓሳስባ ኣእምሮኡ ቃነየ።

ብራና 7

ክፍላ ሓምለ 1994 ተዓላሞ ቀዳማይ ዙርያ፡ ብኽብ ዝበለ ፋንዋ፡ ኣብ ስታድዩም ኣስመራ ብሰሚን ንኸረን ነቐሉ። ኣብ ከረን፡ ኣቑርደት ... እናበሉ በቲ ዘይጥጡሕ መገዲ ናብ ሳዋ ኣምርሑ። ጻዕርታት ምጽራግ ጽርግያ ከይተወድኣን ውሕጅ ክራማት እናወረደን፡ ብኽብድ ዝበለ ጉዕዞን ነዊሕ ሰዓታትን ሳዋ በጽሑ። ዝበዝሑ 15 ሓምለ 1994 ኣብ ማእከል ታዕሊም ወተሃደራዊ ኣገልግሎት ሳዋ ኣተዉ። ኣባላት ክፍሊ ታዕሊም ንምቕርሐን ዝንቕን ብዝኽተሉዎ ኣገባብ ውዳበ፡ ኑቶም 10,734 ተዓለምቲ፡ ኣብ ሓሙሽተ በራጊድ ከፋፈሉዎም። ኣብ ውሽጢ ፍርቂ መዓልቲ፡ 9,359 ደቂ ተባዕትዮ ናብ 4 በራጊድ፡ 12 በጦሎኒታት፡ 36 ሓይሊታት፡ 108 ጋንታታትን 324 መሳርዕን ወረደ። 1375 ደቀንስትዮ'ውን ኣብ ሓምሻይቲ ብርጌድ ብተመሳሳሊ ቅርጺ ሰንሰለት ተመደቡ።

ንኽልተ ቕነ፡ ብማእቶታዊ ንጥፈታት፡ ሓበሬታን ሕጋጋትን ታዕሊምን መምርሒታት መዓስከርን ድሕሪ ምቕሳሞም፡ በሸርን ስሩዕን ኤርትራዊ ታዕሊም ወተሃደራዊ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ባሕቲ ነሓሰ 1994 ጀመረ። ተዓላሞ ንኹለን ቴንዳታት እተፈላለየ ኣስማት ኣውጽኡለን። ኣብ ነፍሲ ወከፍ ቴንዳ፡ እተፈላለየ ሞያ፡ ክእለትን ዓቕምን ዝነበሮም መንእሰያት ሓቢሮም ክውዕሉ፡ ክሓድሩን ስድራቤት ክፈጥሩን ጀመሩ። ስሩዕ መደባት ስነ-ጥበብን ስፖርትን ንምኩራትን ተውህቦ ዝነበሮም ግን ከኣ ባይታ ክረኽቡ ዕድል ዘይነበሮም ተዓለምቲ ምቹእ ኣጋጣሚ ተፈጥረሎም። ዳርጋ ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ብርጌድ ብዝነበሩ ስነ ጥበበኛታት ዝተፈላለየ ንጥፈታት ተበገሰ። ጋዜጠኛታት ብዛዕባ ሳዋ ዝምልከት ጹብጹብን ዛንታታትን ናብ ማዕከናት ዜና ክልእኩ ግዜ ኣይወሰዱን።

ብዘይካ'ቶም ብመገዲ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ህ.ግ.ደ.ፍ.ን ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተማሃሮን ኤርትራ ተወዲቦም ተዓለምቲ ንምዝንጋዕ ኣብ ኣስመራ ዝመጹ በበይኖም ጉጅለታት ሙዚቃ፡ ኣባላት ቀዳማይ ዙርያ ዝኾኑ ሙዚቀኛታት'ውን ብፍላይ ከኣ ሃረምቲ ክራር፡ ኪንዮ ንብጹቶም ናይ ምዝንጋዕ ጸወታ፡ ታሪኻውያን ደርፍታት ኣብ ምስናድ በቕዑ። ኣብ ቦጦሎኒ ዝተበገሰ ናይ ድራማ ስራሕ፡ ብደረጃ በራጊድ ናብ ውድድር ገጹ ኣምርሐ። ኣብ መወዳእታ'ውን ንመመረቕታ እትውክል ምርጽቲ ጉጅለ ቈመት።

በቶም ኣብ እተፈላለየ ክፍላተ ሰራዊት ዝመጽኡ ገዳይም ካድራት ድማ ፖለቲካዊ ትምህርትን ሰፋሕቲ ሰሚናራትን ተዋህበ። ብሓፈሻ ን22 ሰሙናት ድሕሪ እተኻየደ ስልጠና፡ ቀዳማይ ዙርያ ወተሃደራዊ ኣገልግሎት ኣብ መወዳእታ ወርሒ ታሕሳስ 1994 ብዓወት ተዛዘመ። እቲ ምዕራፍ፡ ድሕሪ ሓርነትን



ዓወት መስርሕ ምዝገባ ዜግነትን መስርሕ ረፈረንዱምን ኣብ መደባት ሃገራዊ ህንጸት ከም ሓድሽ ምዕራፍ ተመዝገበ። ኣብ ስነ-ስርዓት መመረቕታ፡ ምዕሩግ ወተሃደራዊ ሰልፊ፡ ፍጡን ውድድር ምፍታሕን ምግጣምን ብረት፡ ስነ-ጥበባዊ ምርኢትን ማሕላ ሃገራዊ ኣገልግሎትን ነቲ መደብ ዝያዳ ድምቀት ወሰኹሉ።

ኣብ እዋን መመረቕታ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ፡ "ኣብዚ ታሪኻዊ መደብ ምህናጽ ሃገር፡ መሪሕ ምኳንኩም፡ ከምቲ ኣብ እዋን ታዕሊም ዘረጋገጽኩሞ ትግሃትን መንፍዓትን፡ ኣብተን ተሪፈናኹም ዘሎዋ 12 ኣዋርሕ፡ መዘና ዘይብሉ ኣበርክቶ ጌርኩም ህዝብኹም ሃገርኩምን ከተሐጉሱ፡ ነቶም ዝሰዕብኹም ኣብነትን መምህራንን ክትኮኑ፡ ንሓዋሩ ኸኣ ንሃገርኩም ኣብ ደረጃ ምዕቡላት ሃገራት ሰሪዕኩም፡ ንነብስኹም መጻኢ ወለዶ ዘሐብን ውርሻ ክትገድፉ ዕጥቕኹም ሸጥ ኩተብሉ እናተላበኹ፡ ነዚ ትኣትውዎ ዘለኹም መብጽዓ ብተወፋይነትን ብቕዓትን ክትፍጽምዎ ዘሎኒ ዓቢ እምነት ከረጋግጸልኩም እፈቱ።" ብምባል ንኹለን ኣካላት መንግስቲ ንምዕዋት ናይቲ መደብ እጃመን ከበርክታ ኣዘኻኺሩ።

ድሕሪ'ቲ ንሓሙሽተ ወርሕን ዓሰርተ ሓሙሽተ መዓልትታትን እተኻየደ ታዕሊም፡ ልዕሊ ዓሰርተ ሽሕ ምሩቓት ቀዳማይ ዙርያ ንሓደ ወርሒ ዝቕጽል ጉዕዞ እግሪ ንምኽያድ ናብ ታሪኻዊ ቦታታት ቃልሲ ሰሜናዊ ምብራቕ ሳሕል ተበገሱ። እዚ ንባዕሉ ካልእን ሓድሽን ምዕራፍ ኣብ ታሪኽ ክፍሊ ታዕሊም ህዝቢ ኤርትራ ኰይኑ'ዩ ተመዝጊቡ። ብዘይካ'ዚ፡ ኣስታት ሸሞንተ ሚእቲ ምሩቓት ቀዳማይ ዙርያ ከም ዓለምቲ፡ ሞያተኛታት ህንጻ፡ ጋራጅ፡ ሕክምና፡ ምምራሕ መኪና፡ ኤለክትሪክ፡ ፖሊስ፡ ሎጂስቲክ፡ ስታፋት ቤት ጽሕፈት ሳዋ ተመደቡ። እዚ ድማ ነቲ ካብ ቀዳማይ ዙርያ ብዕጽሬ ክውሰኽ እተወጠነ መደብ ታዕሊም ካልኣይ ዙርያ ናይ ምቕባል ዓቕሚ ኣዕበዮ።

ካብ መላእ ኤርትራ ዝተበገሱ 22,265 ተዓለምቲ ካልኣይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ኣብ መወዳእታ ጥሪ 1995 ኣብ ሳዋ ኣተዉ። እቲ ብዝሒ፡ ነቲ ኣብ ቀዳማይ ዙርያ ዝነበረ ቅርጻዊ ኣወዳድባ ቀየሮ። ውዳበ፡ ካብ ደረጃ ብርጌድ ናብ ክፍለ ሰራዊት ዓበየ። ናይ ደቀ'ንስትዮ ብዝሒ ተዓለምቲ (4,815) ክሳዕ መበል 23 ዙርያ ክብረ ወሰን ሒዙ እዩ ቀጺሉ። ብደረጃ ዙርያታት፡ ቁጽሪ ተዓለምቲ ደቂ ተባዕትዮ ድማ ክሳዕ ሕጂ ክብረ ወሰኑ ኣይተሰብረን።

ቅድሚ ስሩዕ ታዕሊም ካልኣይ ዙርያ ብ10 ለካቲት 1995 ምብጋሱ፡ እቲ ኣብ ቴንዳ ዝነበረ መሕደር ተዓላሞ ናብ ዳሳት ንምስግጋር ከቢድን ጽዑቕን ማእቶታዊ ስራሕ ተኻየደ። በዚ ድማ ተዓላሞ ካልኣይ ዙርያ ኣብ ዳስ እናሓደሩ እዮም ተዓሊሞም። ብድሕርዚ'ውን ክሳዕ ሻቡዓይ ዙርያ፡ መንበሪ ኣባይቲ ተዓለምቲ ኣብ ዳሳት እዩ ቀጺሉ። ናይ ኣባላት ኣባይቲ ኣጓዱ ሳዕሪ'ውን ብሰንኪ'ቲ ዘጋጥም ዝነበረ ቃጸሎ

ሓዊ ናብ ኣጓዱ እምኒ ሰገረ።

ምስ ምጅማር ቀዳማይ ዙርያ ዝተበገሰ ሓፈሻዊ ህንጸት ቦታ ታዕሊም፡ ናይ 400 ኪ.ሜ ጽርግያ፡ ናይ 3 ኪ.ሜ ጎልጎል መዕለብን መብረርን ነፋሪት፡ ምዝርጋሕ መስመራት ኤለክትሪክን፡ ጋራጃትን ምውፋርን ካልእን ጎድኒ ጎድኒ ቀጸለ። እተማልኣን ዘመናዊን ማእከል ታዕሊም ክሽውን ዝተመደበ ህንጻታት ሳዋ፡ ብብሕታዊ ኩባንያ ወድ ቅሜን ደቁን ተሰላሰለ።

ዓመታዊ ካብ ነፍሲ-ወከፍ ዙርያ ኣብ ሳዋ ብዝምደቡ ኣባላት፡ እኩብ ዓቕምን ናይ ምስራሕ ብቕዓትን እቲ መዓስከር ክምዕብል ተራእዩ። ኣባላት ክፍሊ ህንጻ፡ ኣብ ሓፈሻዊ ቅየሳ፡ ጽርበት ሓጺንን ዕንጸይትን፡ ምግጥጣም መስመራት ማይን ስነ-ህንጻን ሰፊሕ ኣገልግሎት ኣብ ርእሲ ምሃቦም፡ ሓያሎ መሃዝትን ሰናዕት'ውን ፈረዩ።

ብቐዳማይ ዙርያ ዝጀመረ ንጥፈታት ባህሊ፡ ብመጠን ኣገዳስነቱን ክህሉዎ ዝኽእል ጽልዋን ኣብ ርእሲ'ቶም ናይ ፎቶ-ግራፍ ኣባላት፡ ኣብ ቅብኣን ቅርጻን ዝነጥፉ ዝነበሩ ስነ-ጥበበኛታትን ጉጅለ ሙዚቃ'ውን ኣብ ሳዋ ዝቑምሉ መደብ ተታሒዙ። ምርጽቲ ጉጅለ ሃገራዊት ኣገልግሎት ድማ ኣብ ሳልሳይ ዙርያ ተመስረተት። እዛ ብጎስጓስን ሓበሬታን እትእለ ጉጅለ፡ ሓያለ ስነ-ጥበበኛታት ብምፍራይ፡ ኣብ እተፈላለየ መደባት ተሳተፈት። ካብ ነፍሲ ወከፍ ዙርያ ስነ-ጥበበኛታት እናተደረቡዋ፡ ኣብ ሰፋሕቲ ጎስጓሳትን ከም ቅንያት ናጽነትን ፈስቲቫል ኤርትራን ዝኣመሰሉ ሃገራዊ መደባትን ድሙቕ ኣበርክቶ ገበረት። ውድድር ስነ-ጽሑፍ ንብዙሓት ሰብ ተውህቦ፡ ባይታ ፈጢሩ። ንጥፈታት ጎስጓስ ንምሕያል'ውን ብተዓለምቲ እትዳሎ "መጽሔት ደሃይ ሳዋ" ክሳዕ መመረቕታ ሻቡዓይ ዙርያ ቀጸለት። ኣብ ሻሙናይ ዙርያ ድማ ብደረጃ ክፍላተ ሰራዊት መጽሔት ንምድላው ተወጢኑ ነበረ።

መደባት ሃገራዊ ኣገልግሎት ብዝተመደበሉ ግዜ ኣርባዕተ ዙርያታት ኣፋነው። ብ1997 መንግስቲ ኤርትራ ማዕርግ ኣባላት ማእከል ስልጠና ታዕሊም ሃገራዊ ኣገልግሎት ክሳብ ማዕርግ ኮሎኔል ሃበ። ወተሃደራዊ ዩኒፎርም፡ ኣመጋግባን ክለብን ብወግዓዊ ወተሃደራዊ ሳይንስ ተመርሐ። ካብ ምስትኽኻል ጸጕሪ ርእሲ ኣትሒዙ፡ ሰዓታት ምንቅስቓስን ምሉእ ንጥፈታትን ብወተሃደራዊ ዲሲፕሊን ተቓየደ። ቅድሚ ሻቡዓይ ዙርያ ናብ ታዕሊም ምእታዎም'ውን ካብ ቀዳማይ ክሳዕ ራብዓይ ዙርያ ከም ዓለምትን ስታፋትን ኣብ ሳዋ ዘገልገሉ ኣባላት፡ ከም ምዱባት ሰራዊት ተሳሒቦ። ክሳዕ ምኽሳት ወራር ወያነ ኣብ 1998 ድማ ንጥፈታት ሳዋ ብዓውደ ኣዋርሕ ዝተሰርዐን ብሰዓታት ዝተዳቐቐ ውጥን ስራሕ ይምራሕ ነበረ። ተዓለምቲ'ውን ብወግዒ ቃል ማሕላ ፈጺሞም ብወግዒ ተመሪቖም ዝምደቡሉ ንጥፈታት ይካየድ ነበረ።

<u>ብራና 8</u>

ንጥፈታት ሳዋ ካብ 1998 ክሳዕ 2000 ዓ.ም ካብ ንቡር ወጻኢ ግን ከኣ ኣዝዩ ጽዑቕን ተደራራብን እዩ ነይሩ። ድሕሪ'ቲ ኣብ ግንቦት 1998 ዝጀመረ ወራር ወያኑ ኣባላት ማእከል ስልጠና ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ እተፈላለየ ዕማማት ተመደቡ። እቲ ኣብ ሰሜን ባርካ ዝነበረ ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ ናብ ባድመ፡ ገምሃሎ፡ ጓል ገምሃሎን ከባቢኣን ምስ ተንቀሳቐሰ፡ ነቲ ሰፊሕ ቦታታት ኣባላት ማእከል ስልጠና ታዕሊም ሃገራዊ ኣገልግሎት ሸፈኖምዎ። ብዘይካ'ዚ፡ ኣባላትን ተዓለምትን ሻሙናይ ዙርያ ናብ ሰፊሕ ከባቢታት ምምሕዳር ንኡስ ዞባ ተሰነይን ጎልጅን ብምውፋር፡ ናይ ምጽሃይን ምጉናእን መሸላ ስራሕ ኣካዪዶም። ተደራራቢ ስራሕ እናተዓመመ እንከሎ፡ እተን ኣብ እተፈላለየ ከባቢታት ዝነበራ ጨናፍር ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ፡ ምሉእ ብምሉእ ናብ





ሳዋ ተጠርነፉ። ኣብቲ ማእከል ተበጊሰን ድማ ናብ ዓውደ ግንባራት ከተታ።

ሳዋ ኣብ እዋን ወራራት ወያነ፡ ንጥፈታት ማእከል ስልጠና ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ማእከል ስልጠና መኮንናት፡ ማእከል ስልጠና ፍሉይ ሓይልታት (ኮማንዶ)፡ ማእከል ስልጠና ኣጽዋር፡ ማእከል ስልጠና መራኸቢታት፡ ማእከል ስልጠና ወተሃደራዊ ሃንደሳን ማእከል ስልጠና ቋንቋን ኮምፒዩተርን ካብ ምክያድ ኣይተዓገተትን።

ከም ማእከል ምንጪ ሓይሊ ምክልኻል ኤርትራ ብጸላኢ ኣብ ዒላማ ዝኣተወት ሳዋ፡ ኣብ ልዕሊ ደቃ ስነ-ኣእምሮኣዊ ኲናት ተኣወጀላ። ብፍላይ ቅድሚ'ቲ ወራር፡ "ደቂ ሳዋ እየም፡ ጆንትራ እየም። ኤርትራ ምኩር ሰራዊታ ናይ ሳዋ እዩ" ዝብል ፍሹል ስነ-ኣእምሮኣዊ ኲናት ኣብ ባይታ ብኣንጻሩ ኰነ። እቲ ሳዋ ዘፍረየቶ ኣባል ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ መረቡቱ ክሕሉን ልዑላውነቱ ክዕቅብን ብቑዕ ምዃኑ ስለ ዘመስከረ፡ ነታ ምንጪ ሓይሊ ዝኾነት ሳዋ ንምድራቕ ብነፈርቲ ኲናት ናይ ምጥቃዕ መደብ ተፈተነ። ስለዝኾነ ኸኣ ድሕሪ'ቶም ናይ ሽዱሽተ ኣዋርሕ ታዕሊም ወዲኦም ከይተመረቑ ብቐጥታ ናብ ግንባር ዝኸተቱ ኣባላት ሻሙናይ ዙርያ፡ እቲ መደብ ብስሩዕን ኣብ ውሽጢ ሳዋን ክካየድ ኣይተመርጸን። ኣስታት 19 ትሽዓተ ሽሕ ተዓለምቲ ታሽዓይ ዙርያ ድማ ካብ ሳዋ እናወጽኡ ንኽልተ ወርሒ ወይ ትሽዓተ ሰሙን ተዓሊሞም፡ ፈለማ ናብ ሕርሻዊ ንጥፈታት ጸኒሖም ድማ ናብ ግንባራት ከቲቶም። 10ይ ዙርያ ካብ መስከረም ክሳዕ ታሕሳስ 1999፡ ካብ ጥሪ ክሳብ ሚያዝያ ድማ መበል 11 ዙርያ ንሰለስተ ኣዋርሕ ተዓሊሞም ናብ ግንባራት ክኸቱ ከለዉ፡ ብተመሳሳሊ ኣባላት ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል'ውን ጎድኒ ጎድኒ'ቲ ናይ 12 ዙርያ ታዕሊም ምክያዶም፡ ናብ ዓውደ ግንባር ከቲቶም።

ሳዋ፡ ኣብ እዋን ወራር ከም ሓንቲ ካብቶን ዝነበራ ማእከላት ሕክምና ኮይና'ውን ኣገልጊላ። እቶም ኣብ ምዕራባዊ ግንባር፡ ውግእ ባድመ፡ ገምሃሎም፡ ጓል ገምሃሎን ዓዲ ሃኒንን ዝተሳተፉ'ሞ መውጋእቲ ዘጋጠሞም ኣባላት ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ፡ ኣብ ሳዋ ሕክምናዊ ረድኤት ተዋህቦም። ክሳብ ናብ ግላስን ከረንን ዝሰግሩ'ውን ኣብ ሳዋ ጸኒሖም።

ኣብ ካልኣይ ሚለዮንዩም (2000) ንጥፈታት ታዕሊም ካብ ሳዋ ናብ ጋሕቴላይ ብምስግጋር፡ ታዕሊም መበል 13 ዙርያ፡ ኣብቲ ከቢድ ምቖት ዝነበረሉ ወቕቲ ተኻየዱ። ስሩዕ ንጥፈታት ዘየቋረጸ ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል፡ ኣብ ሳልሳይ ወራር ኲናት





ተሰነይ’ውን ኣባላቱ ተሳቲፎምን መሰዋእቲ ከፊሎምን።

ድሕሪን ኣብ ሳልሳይ ወራርን፡ ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል ምዱብ ትምህርቱ እዩ ቀጺሉ። ማእከል ስልጠና መኮንናት፡ ኣርባዕተ ዙርያ ናይ ሕጹያት መኮንናት ስልጠና ብምሃብ፡ ብደረጃ ማዕርግ ምክትል ተለንተ ኣብ ርእሲ ምምራቑ፡ ክሳዕ ናይ ኣዘዙቲ ቦጦሎኒ ትምህርቲ ሂቡ። ማእከል ስልጠና ፍሉይ ሓይልታት፡ ቅድሚ ካብ ዓላ ናብ ሳዋ ምውራዱ፡ ኣርባዕተ ዙርያ ፓራ-ኮማንዶ ብምስልጣን፡ ኣብ ሳዋ ቀጺሉ፡፡ ኑቶም ካብ እተፈላለዩ ኣሃዱታት ሓይልታት ምክልኻል ዝለኣኹን ብቐጥታ ካብ ታዕሊም ናብ ማእከል ስልጠና ዝምደቡን፡ ኣብ ማእከል ስልጠና ኣጽዋር ስሩዕ ትምህርቲ ክረኽቡ ክኢሎም። ብተመሳሳሊ ማእከል ስልጠና መራኸቢታት፡ ወተሃደራዊ መሃንድስን ቤት ትምህርቲ ቋንቋን’ውን ስሩዕ ናይ ኮምፒዩተር ትምህርቲ ካብ ምሃብ ኣይተባኸሩን። ብዘይካ’ዚ ካብ ግንባራት ሓይልታት ምክልኻል ንዝተሳሕባ ደቀ’ንስትዮ እተፈላለየ ዓይነታት ሞያዊ ስልጠና ከም፡- ምምራሕ ተሸከርከርቲ፡ ስነ-ህንጻ፡ ዓውደ ስራሓት ጽርበት ዕንጸይትን ሓጺንን፡ ኤለክትሪክን ምግጥጣም ሻምብቆ መስመራት ማይን ተዋህበ። ምምስራት ሓድሽ ወተሃደራዊ ባንድ ምረሻ’ውን ካብቲ ግሉሕ ዕማማት ሳዋ እዩ።

ብራና 9

ድሕሪ ምብቃዕ ወራር ወያኑ፡ ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል ናብ ስሩዕ መደባት ተመሊሱ ንጥፈታቱ ቀጸለ። ነፍሲ-ወከፍ ጨንፍር ስሩዕ መደባታ ኣተግበረት። ምስ ምእዋጅ መደብ ወፍሪ ልምዓት መንግስቲ፡ ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል፡ ጉድኒ ጎድኒ ዘካይዶ ዝነበረ ስልጠና፡ ንጥፈታት ሕርሻን ልምዓትን ናብ ደረጃ ኣግሮ ኢንዱስትሪን ትካላት ህንጻን ኣስፍሑ። ኑቲ ኣብ ሞሎቨርን ኣፍ-ሂምቦልን ዘበገሶ ንጥፈታት፡ ናብ እተፈላለየ ከባቢታት ኤርትራ ኣስጋገሮ። ሰፋሕቲ ናይ ሕርሻን ከም ምዝርጋሕ መስመራት ማይ ዝኣመሰለ ናይ ህንጻን ካልእ ስራሓትን ኣሰላሰለ። ኣብ ውሽጢ ሳዋ’ውን ከም ኣካል ወፍሪ ዋርሳይ ይከኣሎ፡ ኣካዳሚያዊ ትምህርቲ ተኸፍተ። ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ፡ ኑቶም ናይ 12 ክፍሊ መልቀቒ ፈተና ዝጽበዩ'ም ተማሃሮ፡ ብሓባር ኣብ ሳዋ ብምድላው ክትምህር ኣብ 2003 ካብ እትጅምር፡ ልዕሊ 200 ሽሕ ተመሃሮ ተቐቢላ ኣምሂራ፡፡ ናብ ኮለጃት ኣትዮም ብእተፈላለዩ ዓውድታት ተመረቖም፡ ኣብ ሰፊሕ ሃገራዊ ስራሕ ይርከቡ።

ወተሃደራዊ ታዕሊም ወሲዶም፡ ናይ ዓሰርተ ክልተ ክፍሊ መልቀቒ ፈተና ብምውሳድ ናብ ኮለጃት ክኣትዉ ዕድል ዘይረኸቡ’ውን ካልእ መኣዲ ትምህርቲ ኣብ ሳዋ ተኸፍተ። ጨናፍር ማእከል ስልጠና ካብ ሳዋ ናብ መዕጥርን ዊዓን ምስ ተሰጋገራ፡ ህንጻታት ማእከል መሰልጠኒ መኮንናት፡ ፍሉይ ሓይልታት፡ መሃንድስ፡ መራኸቢታትን መኣዲ ሞያዊ ስልጠና ናብ ዘውህባ ትካላት ተቐይራ። ኣብ 2007 ዝተመስረተ ሃገራዊ ማእከል ሞያዊ ስልጠና (ሃማሞስ) 11 ዓውደ ትምህርትን ሸሞንተ ዙርያታትን ኣሰልጢኑ ልዕሊ 20 ሽሕ መንእሰያት ናብ እተፈላለየ ዓውደ ስራሕ ኣብቂዑ ይርከብ።

ብራና 10

“መዲና መንእሰያት” ዝብልን ካልእን ስያመ ዝወነነት ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል ሳዋ፡ ኣብ ዝሓለፈ 25 ዓመታት፡ ካብ ጭው ዝበለት በረኻን ሕሉም ጫካን ናብ ሓንቲ ተምሳል ኤርትራዊት ከተማ ብምቕያር፡ ኣብ ሰፊሕ ንጥፈታት ህንጸት ሃገር ምቕሉል እጃም ከተበርክት ጺኒሓን ኣላን። ዛጊት 32 ዙርያ ተዓለምቲ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣሰልጢናን ኣብ ምስልጣን ትርከብን። ሳዋ፡ ኣብ ዝሓለፈ መድረኽ፡ መርኣያ ጅግንነትን መኸተን ኤርትራውያን መንእሰያት ምኳና ኣመስኪራ። ልዑላውነት ብዘገርም ጅግንነት ዘረጋገጸን ንኹሉ ማሕበረ ቁጠባዊ ሽግራት ተጻዊሩ ንስለ ሃገሩ ኩለንተናኡ ዝውፊን መንእሰይ ፈጢራ። ንኤርትራ “ኩሉ ግዜ ኣሎናልኪ!” ዝብል ሃገራዊ ኣተሓሳስባ ነዲቓ። ኣብ ነፍሲ ወከፍ ኩርናዕ ኤርትራ፡

ንሃገሩን ህዝቡን ዘገልግል መንእሰይ መልሚላ፡ ድሕሪ ናይ ሰልፊላል መድረኽ ኣይኩናት-ኣይሰላምን ናብ በሪ ሰላም ኣብጺሓ።



ብሰንኪ ወራር ወያነ ካብ ሓምሻይ ዙርያ ንደሓር እቲ ግቡእ ናይ ዓመትን ሽዱሽተ ኣዋርሕን ኣገልግሎት ተናዊሑ ጸኒሑ። ግን ከኣ መንእሰይ ኤርትራ ጸኒዑ፡ ንኹሉ ማሕበረ ቁጠባን ሽግርን ዘመተ ስነ-ኣእምሮኣዊ ኲናት ተጻዊሩን መኪቱን ኣብ ሃዋሁ ሰላም ብምብጽሑ፡ ካልእ ወርቃዊ ታሪኽ ጽንዓት እዩ ኣረጋጊጹ። ኣብዚ እዋን ድማ ኑቲ ዝተኸሰረ ዕድላት ብዓጸፋ ሰራሕ ንምምላስ፡ ናብ ቊጠባዊ ሕውየት ሃገርን ሕብረተሰብን እኛሙ ዘበርኽተሉ ምዕራፍ ሰጊሩ ይርከብ።

ድሕሪ ታዕሊም ሻቡዓይ ዙርያ ሳዋ፡ ልክዕ ንምኳን ድማ ቅድሚ ታዕሊም ሻሙናይ ዙርያ ምጅማሩ፡ ብዶብ ዝተመኽነየ ንልዑላውነት ዝደፍር ወራር እና'ፍሸለት፡ ንሃገር ዝከላኸሉ፡ ንህዝቦም በኛ ዝሓልፉ፡ ኣብ ኩሉ ማሕበረ ቁጠባዊ ምንቅስቓስ እዛ ሃገር መሰዋእቲ ዝኸፍሉ ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ኩሉ ኹሉ ኣስታት ሽዱሽተ ሚእቲ ሽሕ ኣቢሉ ዝበጽሕ ኣባል ሃገራዊ ኣገልግሎት እያ ኣፍርያ - ሳዋ!። ኣብ መድረኽ ሰላም ኩሉ ናብ ንቡር ተመሊሱ፡ ንቡር ዕላማኦን ንጥፈታታን ንምስልሳል ድማ ኣብ ዋዜማ ትርከብ።

ጉዕዞ ድሕሪ ሓርነት ሳዋ ኣብ ሰለስተ ገጻት ግን ከኣ ማእሊያ ዘይብሉ ፍጻመታትን ተግባራትን ዓሚማ ትርከብ። ነፍሲ-ወከፍ ዓመት ብዝሓዘቶ ኣገራሚ ሃገራዊ ዕማም ድማ ዘይውድኡ ቆጽሊ መጽሓፍ ተቐውም። እዚ ኣብ ብሩና ቀሪቡ ዘሎ ጽሑፍ ከኣ ቅምሶ ኣስከሬን ናይቲ ረጕድን ድፍደፍን ስጋ ታሪኽ ኤርትራዊ መንእሰያት እዩ።

***

---

**ካብ ቃላት**
**መ/ጀነራል ተኽለይ ሃብተስላሴ**



"እዚ ተዓሊሙ ዘጸንሐ መንእሰይ፡ ጓል ይኹን ወዲ ሃገር ኣውሒሱ። ኑቶም ብብዝሒ ኣጽዋርን ህዝቦምን ዝምክሑ ጸላእትና፡ ክሳራና ኣውሒድና ዓወትና ክንጭብጥ ኣረጋጊጹ እዩ። ስለዚ፡ ንሕጅን ንሓዋሩን እንተኾነ፣ ጸላእትና መኣስ ይብገሱ፣ መን'ዮም ኣብ ውሱን መድረኽ ፈላሊኻ ክትገልጾም ትኽእል ትኸውን፡ ንሓዋሩ ከጋጥመካ ዝኽእል ተጻብኦታት ናይ ጸላእትና ዓቕምን ኣተሓሳስባን ክትፈልጦ ኣሸጋሪ እዩ። ዘርከበ መንእሰይ ሕጂ'ውን እንተኾነ፡ ከምቲ ቅድም ተዓጢቑ ዝተበገሰሉ፣ ብኣካል ጠንኪሩ፡ ብኣእምሮኡ በሲሉ ክጸንሕ ክኽእል ኣሎዎ።"

*ሜ/ጀ ተኽላይ ሃብተስላሴ ምስ መጽሔት ተዓጠቕ ቁ. 7 ካብ ዝገበሮ ቃለ መጠይቕ ዝተወሰደ*

**ካብ ቃላት ብ/ጀነራል ነጋሽ ተስፋጽዮን**

"ኣብ ታሪኽ ወይ ድሕረ-ባይታ ሰራዊት ኤርትራ እንተ መጺእና፣ ኣብ ሜዳን ኣብ ረመጽ ኲናትን ተወሊዱ ስለ ዝዓበየ፣ ወተሃደራዊ ጽንብላት፣ ወተሃደራዊ ሰልፊ፣ ዩኒፎርምን ካልኦት ምስኡ ዝኸዱ ምልክታትን ክሳዕ ሕጂ ከይተረፈ ዳርጋ ኣይግደሰሎምን እዩ። ኣብ ትእዛዛት ምቕባልን ምትግባርን እንተ መጺእና ግና ካብ ሽበድበድን ሸቓጥቀጥን ወጻኢ ብምኳን፣ ብምርድዳእን ብዝረግአ መንፈስን እዩ ዝፍጸም። ኣብ ሞንጎ ሓለፍትን ተራን ዘሎ ዝምድና ኸኣ ኣዝዩ ዝተቐራረበ እዩ።

ዝተራቐቐ ኣጽዋር፣ ዘመናዊ ሰራዊትን ብሉጽ ታዕሊምን ዘሎዎም ተራ ዓቢ ኾይኑ፣ እቲ ወሳኒ ረቛሒ ግን እቲ ዘይንብርከኽ ሓያል ባህርይ ዝውንን ወዲ ሰብ እዩ።"

*ብ/ጀነራል ነጋሽ ተስፋጽዮን ምስ መጽሔት ተዓጠቕ ቁ. 7 ካብ ዝገበሮ ቃለ መጠይቕ ዝተወሰደ*

# ጦብላሕታ ሳዋ





## “ሳዋ ንዓይ፡ ካብ’ታ ትነብረላ ዝነበርካ በዓቲ ወጺእካ ምስ ኩሉ ነገራት ክትላለ ምኽኣል ማለት እዩ።”

ዶ/ር ጀሚላ ኢብራሂም (2003)
ኣባል 18 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት

ሳዋ ንዓይ ቀርጺ ዘትሓዘትኒ ቦታ ክብላ እኽእል። ቅድሚ ሳዋ ምኻደይ፡ ኣብ ትሕቲ ልዑል ክንክን ስድራቤተይ እየ ነይረ - ደረቱ ዝሓለፎ ክንክን። ኩሉ ነገር ብስድራቤተይ እዩ ዝግበረለይ ነይሩ። ኣጽንዕ ትበሃል ተጸንዕ፡ ከምዚ ግበር ትበሃል ከምኡ ትገብር። ብሓጺሩ ባዕልኻ ተበጊሶ ወሲድካ ኣብ ትኸደሉ ህይወት እንብር ኣይነበርኩን። ኣብ ትሕቲ ቀጻሊ ምኽርን ማዕዳን ወለደይ እየ ነይረ። ሳዋ ምስ ከድኩ ግን ኩሉ ነገር ካልእ ኮይኑ፡ ብዛዕባ ነፍሰይ ክውስን ከም ዘለኒ ፈሊጠ፡ ምስ ሰባት ብኸመይ ክነብር ወይ ክረዳዳእ ከም ዘለኒ ፈሊጠ፡ ናይ ሰባት ባህሪ ትፈልጥ፡ ንነፍስኻ ንነገራት ብኸመይ ትገጥሞምን ትፍጽሞምን ትመሃር፡ ሓደ ነገር ምስ ዘጋጥም እንታይ ትውስን ... ኩሉ ኣብ ሳዋ ዝተማሃርኩዎ እዩ። ኣዝዩ ኣገዳሲን መሰረታዊን ከኣ ነይሩ።

ሳዋ ምኻድ ንዓይ፡ ካብ’ታ ትነብረላ ዝነበርካ በዓቲ ወጺእካ ምስ ኩሉ ነገራት ክትላለ ምኽኣል ማለት እዩ። ንሱ ኸኣ እዩ እቲ ንሰባት ዘድልዮም፡ ህይወቶምን ከባቢኦምን ክንብቡ ምኽኣል።

በቲ ማሕበራዊ ሸነኹ ጥራይ ከይኮነ’ውን፡ ኣብ ሳዋ ካብቲ ኣብ ገዛኻ ክትረኽቦ እትኽእል ጸጋታት ርሒቑካ እንዲኻ ዘለኻ፡ ኣብ ጽንክር ዝበለ ከመይ ኢልካ ክትነብር ከም እትኽእልን ንህይወት ብኸመይ ከም እትገጥማን ትመሃር። ሳዋ ድሕሪ ምኻደይ ዘፍርሓኒ ነገር የለን። ቅድሚ ሳዋ ንኣብነት፡ ሃሩር ኣዝዩ እዩ ዘፍርሓኒ ነይሩ። ንዙረት ምስ ስድራይ ባጽዕ ኣብ ዝኸደሉ ዝነበርኩ ቀንዲ ጸገመይ ሃሩር እዩ ነይሩ። ሕጂ ግን ሃሩር ዋላ ሓንቲ ኣይኮነን። ብተወሳኺ፡ ኣውቶቡስ ክትገድፈኒ ምኻና እናፈለጥኩ ካብ ጉዳ ዘርክባ ዋላ ሰዓት ዘይጽበ እየ ዝብል ነይረ። ሕጂ ግን ሰዓት ብእግረይ ክጓዓዝ እኽእል እየ። ስለዚ፡ ሳዋ ብማሕበራዊን ኣካላዊን ጥንካረ ኣማዕቢላትና እያ። ንባዕሉ ካብ ገዛኻ ወጺእካ ንዓመት ኣብ ሳዋ ምምኻር፡ ንበይንኻ’ውን ክትነብር ከም እትኽእል ተማሂርና።

*ምንጪ፡ መጽሔት መንእሰይ ቁ.48*



## ሳዋን ማሕበርን



# ሃማመተኤ - ርብዒ ዘመን ኣብ ሳዋ

ውዳበ ሓይሊ እዩ። ዘይተወደበ ዓቕሚ፡ ዕቤት፡ ቀጻልነትን ሓይሊን ክፈጥር ከቶ ኣይክእልን። ውዳበ ዓቕሚታትን ጸጋታትን ንዝተተለሙ ሃገራዊ ዕላማታት ተጨባጢ ንምግባር ቀንዲ ስትራተጂ ወይ ኣገባብ ኮይኑ ካብ ዝቐጸል ነዊሕ ዘመናት ኣቑጺሩ ኣሎ። ውዳበ ዓቕሚ ሰብ፡ ብፍላይ ድማ ውዳበ መንእሰያት ናይ ዕላማን ኣተሓሳስባን ሓድነት ኣብ ምስራጽን ሃገራዊ ራእዩን ሓባራዊ ረብሓታትን ንምጭባጥን ምርግጋጽን ፍቱን ኣድማዒ መሳርሒ እዩ። ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተማሃሮን ኤርትራ ከም ዝለዓለ ሃገራዊ ውዳበ መንእሰያትን ተማሃሮን፡ ካብ ግዜ ምምስራቱ ማለት 1978 ጀሚሩ፡ ብብመድረኹ ክዓሞም ዝጸንሐ ስርሓትን ዝተጨበጡ ሃገራዊ ዕላማታትን ውጽኢትን ኣብነትን ብብእዋኑ እናተኸለሰን እናማዕበለን ክኸይድ ዝጸንሐ ንቕሓትን ውዳበን መንእሰያት እዩ።

ኣብ 1994 ንመንእሰያት ማእከል ገይሮም ክትግበሩ ካብ ዝጀመሩ ዓበይቲ ሃገራውያን መደባት ሓደ፡ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት እዩ። ቀንዲ ዕላማ ናይ'ዚ መደብ፡ ብዝተወደበ ኣገባብ ልኡላውነት ሃገር ዝዕቅቡ ብቑዓት ዜጋታት ምፍራይ፡ ሃገራዊነትን ሃገራዊ ስምዒትን ኣብ መንእሰያት ምኹስኳስ፡ ዝዓነወ ቁጠባን ትሕተ-ቅርጽን ምጽጋንን ምምዕባልን፡ ሰብኣዊ ዓቕሚታትን ጸጋታትን ብምኽታት ንሃገራዊ ረብሓታት ምውፋር እዩ። ሳዋ ድማ ከም መነሃርያን መንጠሪትን ናይ'ዚ ሃገራዊ ወፍሪ ተሓርያ። ኩሉ ኤርትራዊ ዜጋ፡ ብፍላይ ድማ መንእሰያት፡ ሃገራዊ ግቡኦም ምዃኑ ብምእማንን ብምቕባልን፡ ኣብ'ዚ ብጹእ ሃገራዊ ውራይ ብምዕሳል፡ ንተግባራውነቱ ኩሉ-መዳያዊ ኣበርክቶን ናይ ሂወት መስዋእቲን ከፊሎም።

ሃማመተኤ ከም መቐጸልታ ሃገራዊ ተልእኾኡ፡ ቀንዲ ኣካልን መሪሕ ተዋሳእን መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ብምዃን፡ ንጥፈታቱ ምስ ምጅማር ቀዳማይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ጀሚሩ። ንሳዋ ልክዕ ከም ካልኦት ዞባታት ርእሳ ዝኸኣለት ዞባ ኮይና ከም እትቐውም ብምግባር፡ መንእሰያት ተሳተፍቲ ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ ውድባዊ ቅርጽታት ማሕበር ብምጥርናፍ፡ ሃንደስቲ፡ ኣማዕበልቲ፡





ኣተግበርቲን ረባሕቲን ዝተፈላለዩ ንጥፈታት ኪኾኑ በቒዖም። ሎሚ ድሕሪ 25 ዓመት ጉዕዞ ልምዓትን መኸተን ሳዋ፡ ተራን ኣበርክቶን ማሕበር ብገምጋማዊ ዓይኒ ምርኣይ፡ ሃማመተኤ ካበይ ተበጊሱ፡ ኣበይ ኣሎ፡ ናበይ ገጹ'ኸ ይኸይድ ኣሎ፡ ንምፍታሽ ልዑል ኣገዳስነት ኣለዎ።

ከም ኣብ ኩሎም ዞባታት ዝካየዱ ንጥፈታት፡ ኣብ ሳዋ'ውን ንጥፈታት ማሕበር ብቐንዱ ኣብ ውዳብ፡ ትምህርቲ፡ ስልጠናታት፡ ጥዕናዊ ጎስጓሳት፡ ቅነ-መንእሰያትን ፈስቲቫላቲን ዝተኮሩ እዮም። ቀንዲ ዕላማ ናይ'ዞም ንጥፈታት ድማ፡ መንእሰያት ውዳብኦም ብምሕያልን ብምውርጻጽን ንቕሓቶም ክብ ብምባል፡ ፍልጠትን ሞያን ዓጢቐም፡ ባህላዊን ስነ-ጥበባዊን ዓቕሞም ብምዕባይ፡ መሃዝቲን ውልቃዊን ሓበራዊን ተበግሶታት ብምትብባዕ ሃገራዊ ዕላማታትን ረብሓታትን ኣብ ምጭባጥ ኣበርክቶ ምግባር እዩ።

## ውዳብ፡ ንጽዓት መንእሰያት ዘራብሕ መሳርሒ

ውድባዊ ንጥፈታት ማሕበር ኣብ ሳዋ ኣብ 1994'ዩ ጀሚሩ። ካብ 1994 ክሳብ 2001፡ ንጥፈታት ማሕበር ብቐንዱ ኣብ ሰፊሕ ውዳብ ብምትኳር ንሳዋ ድማ ከም ሓደ ናይ ውዳብ ዞባ ብምቝም ስርሓቱ ከካይድ ጀሚሩ። ሰፊሕ ውዳብ፡ መንእሰያት ፖለቲካዊ ንቕሓቶም ዘበርኽሉ፡ ጥዕናዊ ኣፍልጦኦም ዘዕብይሉ፡ ከምኡ'ውን ንሕበረተሰቦም ነንብሶምን ኣብ ዘርብሕ ንጥፈታት ማለት ማእቶታዊ ወፈራታት ባህላዊን ስነ-ጥበባዊን ንጥፈታት ዝሳተፍሉ መድረኽ እዩ። ሰፊሕ ውዳብ ንኹሎም ተማሃሮ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ ከምኡ'ውን ተማሃሮ ኮሌጃትን መንእሰያት ሰራሕተኛታትን ይሓቁፍ። ኣብ'ዚ ውዳብ'ዚ ዝሕቀፉ መንእሰያት፡ ባዕላቶም መደባቶም ንኽሕንጽጹ፡ ንኽተግብሩን ክግምግሙን ባይታ ይፈጥር። መንእሰያት ኣካላዊ፡ ስነ-ኣእምሮኣዊን ስሚዒታዊን ጥዕናኦም ተዋሒሱ፡ ኣፍረይቲ ዜጋታት ንኽኾኑ፡ ናብ'ዚ ውዳብ'ዚ ዝዓለመ ሰፊሕ ናይ ጥዕና ጎስጓሳት ይካየድ። ኣብ ማእከል ስልጠና ሳዋ፡ ንኹሉ ተዓላማይን ኣባልን ዒላማ ዝገበረ ብፍላይ ምስፍሕፋሕ ኤች.ኣይ.ቪ/ ኣይድስ ንምክልኻል ዓበይቲ ናይ ጥዕና ጎስጓስ መደባት ተኻይዱ። ኣፍልጦ መንእሰያት ኣብ ብጾታዊ ርክብ ዘመሓላልፉ ሕማማት ኣብ ምዕባይን ወሲባዊ ባህሪ መንእሰያት ብእወታዊ መዳይ ኣብ ምቕያርን ልዑል ተራ ኣበርኪቱ እዩ።

ፍልጠት ብወግዓዊን ዘይወግዓዊን ኣገባባት፡ ካብ ቤት ትምህርቲን ወጻኢ ካብ ቤት ትምህርቲን ብቐጻሊ ዝውህለል ሃብቲ እዩ። ሃማመተኤ፡ መንእሰያት ኣካዳሚያዊን ሓፈሻዊ ፍልጠቶምን ዝስፍሕሉ ኣብ ሰፊሕ ውዳብ ፍልጠት ጠቀስ ውድድራት ከካይድ ዝኺሉን ኣሎን። እዚ ንጥፈት'ዚ ኣብ ሳዋ'ውን ብስሩዕን ብቐጻልን ተኻይዱ እዩ። እዚ ንጥፈት'ዚ ልዕሊ'ቲ ፍልጠት ዝመሓላለፈሉን ዝኽዕበተሉን ኣጋጣሚ ምዃኑ፡ ናይ መንእሰያት ናይ ተወዳዳርነት መንፈስን ተሳታፍነትን ዝንጸባረቐሉ መድረኽ'ውን እዩ። ስነ-ጥበብ ንምትብባዕን ስነ-ጥበበኛታት ንምፍራይን ካልእ ኣብ ሰፊሕ ውዳብ ዝዕመሙ ስርሓት እዮም። ውድድራት ስነ-ጽሑፍ፡ ስእልን ካልኦት ባህላዊ መደባትን ዓቕምን ክእለትን መንእሰያትን ብዘበራብር መገዲ ኣብ ሳዋ ብስሩዕ ዝቕጽሉ ዘለዉ ንጥፈታት እዮም። ተራ ማሕበር ኣብ'ዚ መዳይ'ዚ ዘድሊ ቀረባት ምውዳድን ባይታ ምጥጣሕን ከም ምዃኑ መጠን፡ ኩሉ ካብኡ ዝጥለብ ከተግብር ጸኒሑን ኣሎን። ብኣካል ዝደልደለ፡ ብኣእምሮ ዝበሰለ፡ ኣብ ነንሓድሕዶም ሌላን ዝምድናን ንምፍጣርን ንምሕያልን፡ በዚ መገዲ'ዚ ድማ ንሃገሮም ዘስምዩ ስፖርተኛታት ንምፍራይ፡ ማሕበር ብዕቱብ ካብ ዝሰርሓሉ

ዓውዲ እዩ። ውድድራት ኩዕሶ እግሪ፡ ኩዕሶ መርበብ፡ ኩዕሶ ሰኪዔት፡ ኣትሌቲክስ፡ ማውንተይን ብሸክሌታ፡ ከምኡ'ውን ውድድራት ውሽጢ ገዛ (indoor games) ኣብ ኩሉ ውዳቤታት መዓስከር ሳዋ፡ ማሕበር ብመደብ ክሰርሓሉ ዝጸንሐ ንጥፈት እዩ። ናይ መንእሰያት ናይ ሓበሬታን ምዝንጋዕን ሸውሃት ንምዕጋብ'ውን፡ ኣዘናጋዕትን መሃርትን ባህላዊ ምርኢታት፡ ተዋስኦታ፡ ምርኢት ፊልም፡ ጋዜጣታትን መጽሔታትን ከምኡ'ውን ብሓጺር ማዕበል መደባት እትፍኑ ራድዮ ሳዋ ንተዓለምቲን ኣባላትን ማእከል ገይሮም ኣብ ትግባረ ውዒሎም እዮም።

ውዳበ ብኣገባቡን ጽልዋኡን ብቐጻሊ እናተሓደሰን እናተራቐቐን እናዋሕለለን ዳይናሚክነቱ ዓቕሙ ክሰይድ ዘለዎ እዩ። ስለዝኾነ ኸኣ፡ ምሕያልን ምስፋሕን ኩሉ ቀጸላታት ውዳበ ብቐጻምነት ዝሰራዕ ውጥን ማሕበር ኮይኑ ይሰርሓሉ። ኣብ 2003፡ ኣብ ሳዋ ሓደ መቐይሮ ተራእዩ። ሳዋ ካብ ወተሃደራዊን ፖለቲካዊን መሰልጠኒ ሓሊፋ፡ ማእከል ኣካዳሚያዊ ትምህርቲን ሞያዊ ስልጠናታትን ክትከውን ብቒዓ። ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ቤት ትምህርቲ ካልኣይ ደረጃ ዋርሳይ-ይከኣሎ ክትምስረት ከላ፡ ማእከል ሞያዊ ስልጠናታት ድማ ስሩዕ ንጥፈታት ጀሚሩ። ማሕበር ድማ፡ ነዚ ሓድሽ ምዕባሌታት ኣብ ግምት ብምእታው፡ ኣብ ርእሲ'ቲ ዝነበረ ናይ ሰፊሕ ውዳበ ቅርጽን ንጥፈታትን መሳርዕ ጸቢብ ውዳበ ኣተኣታትዩ።

ኣብ ጸቢብ ውዳበ ዝጥርነፉ መንእሰያት፡ ኣብ ንጥፈታት ማሕበር ብቐጥታ ዝሳተፉ ኮይኖም፡ ንኣባላትን ሰርሓትን ሰፊሕ ውዳበ ብእወታ ዝጸልዉ መንእሰያት እዮም። ኣገባብ ጸቢብ ውዳበ ንባዕሉ፡ ዝተፈላለዩ ክፋላት ዘለዎ ኾይኑ፡ ብውዳበ ሕመረት፡ ውዳበ ክለባትን ውዳበ ካድራትን ተባሂሎም ዝፍለጡ ውዳቤታት ይሓቁፍ። ብደረጃ ሕመረት ዝውደቡ መንእሰያት፡ ንሕመረት ዘብቅዖም ኣድላዩ መምዘኒታት ድሕሪ ምሕላፎም ስልጠና ሕመረት ይወሃቦም። እዚ ስልጠና ብዝተወደበ ካሪክሉም ይካየድ። ኣብ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ማሕበራዊን ካልእ ኣርእስታትን ዘተኮረ ትምህርቲ ክወሃብ ከሎ ኣብ ህሉዊ ኩነታት ሃገርና፡ ዞባናን ዓለምናን ዘተኮሩ እዋናዊ ዛዕባታት ድማ ብመልክዕ ሰሚናራት ከም ዝፈልጥዎም ይግበር። ንዝተማህርዎም ኣርእስታት ብዕምቀት ንምርዳኦም ሓባራዊ ዘተን ክትዕን የካይዱ። ኣባላት ሕመረት ንነብሶም ብባዕሎም ዝመርሑን ዘመሓድሩን ንጥፈታቶም ወጢኖም ዘተግብሩን ዝግምግሙን ማእከል ስሕበት ንጥፈታት ሰፊሕ ውዳበ ኮይኖም ይቕጽሉ። ነዚ ብስሩዕ ዝካየድ ንጥፈታት እትውድብን እትካይድን ድማ ኣካያዲት ኣካል ይመርጹ።





ውዳበ ክለባት፡ መንእሰያትን ተማሃሮን በብዘንባሌኦም ኣብ ዝተፈላለያ ክለባት ብምጥርናፍ መባእታዊ ሞያን ኣንፈትን ዘትሕዞም ስልጠናታትን ንጥፈታትን ዘካይድሉ ኣገባብ እዩ። ኣብ ዝተፈላለዩ ደረጃታት ውዳበ ንዘለዉ መንእሰያትን ተማሃሮን ዝኣልዩን ኣብ ቀጻሊ ድማ ኣብ ኩሉ ቅርጽታት ማሕበር ተካእቲ መራሕቲ ኮይኖም ዘገልግሉ መንእሰያት ዝልለይሉ ጥርናፈ፡ ብውዳበ ካድራት ዝፍለጥ ኣገባብ ጸቢብ ውዳበ እዩ። ኣባላት ካድራት ፖለቲካዊ መረዳእታኦም ዝዓሞቐ፡ ሓፈሻዊ ኩሉ መዳያዊ ንቕሓቶም ዝበሰለ፡ ሕሉፍ፡ ህሉዊን መጻእን ብዓቕሞም ክግንዘቡን ከተኣሳስሩን ትጽቢት ዝግበረሎም መንእሰያት ይጥርንፍ። ኩሎም ኣባላት ጸቢብ ውዳበ፡ ኣብ ነብሶምን ኣብ ከባቢኦምን ንዘሎ ክፋል ሕብረተሰብ ኣበርክቶ ዝገብር ንጥፈታት የካይዱ። ሓባራዊ ዘተ፡ ማእቶታዊ ስርሓት፡ ስነ-ጥበባዊን ባህላዊን መደባት፡ ውድድራት መደረ፡ ክትዕን ሓፈሻዊ ፍልጠትን ካልእን የሰላስሉ። ብተወሳኺ ማሕበር ዓቕሚ እዞም ኣባላት ንምሕያል፡ ናይ ስልጠና መደባት ሓገዝ ኣካዳሚያዊ ትምህርቲን ካልእን ከም ዝበጽሖም ይገብር።

ሳዋ ምስ ካልኦት ዞባታት ብምውድዳር፡ ንጥፈታት ማሕበር ንምክያድ ኣዝያ ዝመቸኣት ከተማ ኢያ። ካብ ኩሉ ኩርንዓት ሃገር ዝመጹ ዝተፈላለየ ዝምባለን ተውህቦን ዘለዎም፡ ዝተፈላለየ ባህልን ቋንቋን ድሕረ-ባይታን ዘለዎም መንእሰያት ኣብ ሓደ መኣዲ እተሳትፍ ቅርዓት ብምዃና።

## ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት- ዝምባለ መንእሰያት ዝንጸባረቐሉ መድረኽ

ሃማመተኤ፡ መንእሰያትን ተመሃሮን እኩብ ንጥፈታቶም ውህሉል ተሞክሮታቶም ዘላልዩሉን ዘቐርብሉን ኣብ ጨናፍር ኣብያተ ትምህርቲን ንኡሳን ዞባታትን ስሩዕ መደባት ቅነ-መንእሰያት ከም ዝካየዱ ይገብር። ካልኣይ ደረጃ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ-ይከኣሎን ማእከል ሞያዊ ስልጠንታትን ድማ፡ ናይ'ዚ መደብ'ዚ ተኻፈልቲ ብምዃን ሰፊሕ መደባት ዝሓቖፈ ቅነ-መንእሰያት ብብዓመቱ ይካየድ። ኣብ'ዚ ቅነ-መንእሰያት፡ ውድድራት ስፖርት፡ ስነ-ጥበባዊን ባህላዊን ምርኢታት፡ ፍልጠት ጠቀስ ውድድራት፡ ምርኢት ኤግዚብሽን፡ ምርኢት ምህዞን ሰንዓን፡ ማእቶታዊ ንጥፈታት ኣብ ዝተወሰነ ቦታ ንዝተወሰነ ግዜ ክፉት ኮይኑ ይቐኒ።

ኣብ መላእ ሃገር ብንኡስ ዓቕሚ ዝካየድ ቅነ-መንእሰያት ኣብ ነፍሲወከፍ ክልተ ዓመት ብዝሰፍሐ ምድላዋት ዝካየድ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ፈጢሩ። ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኣብ ጨናፍር ኣብያተ ትምህርቲ ንኡስ ዞባን ዞባን ዝተራእየ ብሉጽ ስርሓት ዝንጸባረቐሉ ንዕቑር ዓቕሚ መንእሰያት ዘበራብር፡ ኣብ ምውርራስ ባህሊ ክብርታትን መንነትን ጸላዊ ኣበርክቶ ዝገብር፡ ኣብ መንእሰያትን ተማሃሮን ቅዱስ ቅንእን ተወዳዳርነትን ዝርኣየሉ ፕሮግራም እዩ። ካብ ውሽጥን ወጻእን ዝመጹ መንእሰያት ኣብ ሓደ መኣዲ ሓሳብ ንሓሳብ ዝለዋወጥሉ፡ ዓቕምታቶም ዘንጸባርቐሉ፡ ልዕሊ ኩሉ ድማ ሓድነቶም ዘኹልዑሉን ብልጽግቲን ሕፍርቲን ሃገር ንምህናጽ መብጸዓኦም ዝሕድስሉ ዕዙዝ ኣጋጣሚ እዩ። ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት፡ ብምውህሃድ ሃማመተኤን ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራን ይካየድ። ቀዳማይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኣብ 2004 ምስ ወግዓዊ ምምራቕ መበል 18 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ክቃናዕ ከሎ፡ ዛጊት በዚ መንፈስ'ዚ ሸሞንተ ፌስቲቫላት ብዓወት ተቓኒዖም ኣለዉ።

ፌስቲቫል መንእሰያት፡ ብውዳቤኡ እናወርጸጸ፡ ብትሕዝቶኡ እናሃብተመ፡ ኣስታፊ ንትማሊ፡ ሎሚን ጽባሕን፡ ታሪኽ፡ ህሉው ኣበርክቶን መጻኢ ሓላፍነት መንእሰያት ዘራኽብ ሰንሰለት ኮይኑ ኣሎ። ኣብ'ዚ ፌስቲቫል ሞዛይካዊ ትሕዝቶታት ይእንገዱ። ምርኢት ወፍሪ ልምዓት ዋርሳይ-ይከኣሎ፡ ምርኢት ቴክኖሎጂ ሓበሬታ፡ ብመንእሰያት ዝተዳለዉ መጽናዕታዊ ጽሑፋት፡ ሰሚናራት ብክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ዝርከብዎም ላዕለዎት ሓለፍቲ መንግስቲን ግንባርን፡ መደብ ዋርሳ፡ ያታዊን ዘመናዊን ስፖርት፡ ባህላዊን ስነ-ጥበባዊን ንጥፈታት፡ ቁሸት መንእሰያት፡ ፍርያት ምህዞን ሰንዓን፡ ፍልጠት ጠቀስ ውድድራት፡ ትረኻ ጅግንነት፡

ወዘተ. ዝኣመሰሉ ሕብራውያን መደባት ክእንገዱ ጸኒሖምን ኣለዉን። ወደብቲ፡ ኣበገስቲን ተግበርቲን ናይ'ዚ ምዕሩግ መደብ መንእሰያት ብምዃኖም ድማ፡ ውህሉል ዓቕሚ መንእሰያት ብደረጃ ውጥን፡ ትግባረ፡ ሓላፍነትን ተሳታፍነትን ዝግምገመሉ ኣጋጣሚ'ዩ ክብሃል ይከኣል።



### ትምህርቲን ስልጠናን፡ ምስጢር ዕቤት ዓቕሚ መንእሰያት

ሳዋ ብቐንዱ ኣካዳሚያዊ ትምህርቲ ሞያዊን ወተሃደራዊ ስልጠናታትን ዝቕሰመላ ቦታ ፍልጠትን ክእለቲን እያ። ቀንዲ ተራ ማሕበር ኣብ'ዚ መዳይ'ዚ እምበኣር፡ መንእሰያት ፍትወት ትምህርቲ ክሓድሮም ጎስጓስ ምክያድ፡ ንብሉጻት ተማሃሮ ምትብባዕ፡ ንዝደኸሙ ተወሳኺ ተወሳኺ ሓገዝ ትምህርቲ ምድላዉ ከምኡ'ውን ኣንፈትን ዝምባለን መንእሰያት ዘማእዝኑ ሓጸርቲ ስልጠናታት ምሃብ እዩ። በዚ መሰረት ድማ ማሕበር፡ ተመሃሮ ኣካዳሚያዊ ብቕዓቶም ክብ ንምባል ኣብ ኣካድሚን ሓፈሻዊ ፍልጠትን ዘተኮረ ውድድራት፡ ንዕውታት ብልጫታትን መተባብዒታትን ተወሳኺ ሓገዛትን ከበርክት ጸኒሑን ኣሎን። ኣብ ስልጠናታት ድማ ንተማሃሮን ኣባላትን መምሃራንን መሰረታዊ ክእለት ዘትሕዝ ስልጠናታት ኮምፒዩተር፡ ስነ-ጽሑፍ፡ ቅብኣ፡ ድራማ፡ መባእታ ጋዜጠኝነት፡ ስልጠና ቋንቋታት ዓረብን እንግሊዝን፡ ቀዳማይ ረድኤት ዝኣመሰሉ ክካይድ ጸኒሑን ኣሎን።

ብኣጠቓላሊ እምበኣር፡ ኩሉ-ምዳያዊ ህንጸት መንእሰያት ኣብ ሓደ መድረኽ ዘይዛዘም፡ ንዝተወሰነ ኣካል ዘይግደፍ፡ ብውህደት ኩሉ ኣካል ሕብረተሰብን ትካላትን ዝዕመም መስርሕ እዩ። ሳዋ ኣብ'ዚ ዝሓለፈ 25 ዓመታት ንመንእሰያት ብትምህርቲን ሞያን ብዲስፕሊንን ስነ-ምግባርን ብስራሕን ባህሊ ስራሕን ተሃኒጾም፡ ፍቕሪ ህዝብን ሃገርን ሕላገቶም ገይሮም መድረኻዊን ታሪኻዊን ሓላፍነቶም ኣብ ምፍጻም ይርከቡ። ሃማመተኤ መሻርኽቲ ናይ'ዚ ንመንእሰያት ዒላማ ዝገበረ ውሁድ ጻዕሪ ብምዃኑ ልዑል ሓበን ይስምዖ። እዚ ኣቲናዮ ዘሎና መዋእል ሰላምን ምትሕጋግዝን፡ ብቐንዱ ወጽኢት ጽንዓትን መስዋእቲን መንእሰያት ክንዲ ዝኾነ መጠን፡ ተጠቀምቲን ረባሕቲን ሰላምን ምትሕግጋዝን ድማ ልዕሊ ኩሉ መንእሰያት ምዃኖም ብምእማን፡ ብትምህርቲን ሞያን ተወዳደርቲ፡ ብስራሕ ህርኩታት፡ መሃዝቲን ኣማዕበልቲን፡ ብሉጽ ክብርታት ዝተላበሱን ኤርትራዊ መንነትን ታሪኽን ወትሩ ዝኹልዑ መንእሰያት ኣብ ምህናጽ ከም ወትሩ ምስ መሻርኽቱ ብምውህሃድ ካብኡ ዝጥለብ ኩሉ ንምብርካት ኣብ ስራሕ ኣሎ።






# ሳዋ - ቆፎ ንህቢ!

ኢንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

"ሰብ ናይ'ታ እተወልደላ ቤት ጥራይ ኣይኮነን። ሰብ፡ ናይ'ታ ስም ዝሃበቶ ሰድራቤት ጥራይ'ውን ኣይኮነን። ንሱ፡ ካብታ ኪውለድ ከሎ ዝረኣየቶ ቤት ኣዝያ እትዓቢ ካልእ ቤት ኣላቶ። ንሳ ድማ ሃገሩ እያ። ንሱ፡ ካብቶም ብኸንደይ ክንክንን ብኸንደይ ፍቕርን ዘዕበይዎ ወለዱን ኣሕዋቱን ኣዝዮም ዝበዝሑ ካልኦት ወለድን ኣሕዋትን ኣላትን ከኣ ኣለዉዎ። ንሳቶም ድማ ደቂ ሃገሩ እዮም።" ሓርበኛ ኣቶ ወልደኣብ ወልደማርያም።

***

ሃገረይ እትብሎ ቦታን መንነትን፡ ኣብ ዓለም ኮሊልካ ኮሊልካ ኣማሪጺ ምስ ሰኣንካ ቁሊሕ እትብሎ ነገር ዘይኮነስ፡ ብመሰረቱ መበገሲኻ እዩ፤ ክብረትካ እዩ። እታ ዓለም ከኣ ኣብኡ ብእተንጸባርቕ ክብርታት እያ ተለልየካን ተኽብረካን።

ኣብ'ዚ ነጥቢ እንተስ ብምልኣት እንተስ ብኸፊል እንተ ተሰማሚዕና፡ ናብ ህሉው ኩነታት ሃገርና ገጽና ክነቋምት ግድን እዩ። ኣብዚ እዋን፡ እቲ ቐዳማይን ዝዓበየን ዕድልና፡ ከም ኩሎም ህዝብታት ዓለም፡ መታዓየዪትን መዋፈሪት ሕልምታትናን እትኾነና 'ሃገር' እትብሃል ኣሃዱ ምውናንና እዩ። ብዘይብኣ እቲ ንህቢ፡ መዕለቢ ቆፎ ክህሉዎ ኣይክእልን። ካልእ ድርዒ ናይዚ ሓድሽ ወለዶ ድማ እታ 'ሃገር' እንብላ ዘሎና ወርቃዊት ትሕዝቶ፡ ስቕ ኢላ ብኾፉ ዝተወርሰት ዘይኮነት፡ ሓንጎጓጽ ብዝመልኦ ሰውራዊን ሕብረተሰባዊን መስርሕ ፍልቀት ታተ እናበለት ክትጉዓዝ ዝጸንሐት እያ። ደቂ-ሰብ ንሓደ ነገር ዝህሉዎም ክብሪ፡ በቲ እናኸፈሉሉ ዝኸዱ ዋጋታት ስለ ዝልካዕ፡ መበገሲ ዝኾነና ሓደ ዓቢ 'ሃገራዊ ክብሪ' ኣሎና ማለት'ዩ።

ዝሓለፈ ታሪኽ ሃገርና እንተ ኣስተውዒልናሉ፡ እታ ተሰቒልናያ ዘሎና መኪና ሞተረኣ ዝንቀሳቐስ ምኽንያት እዩ ዘርእየና። እቲ ኸይዲ፡ ንቕድሚትን ንድሕሪትን ክህሉዎ ይኽእል። ምንቅስቓስ ግና ቀዳማይን ዓቢን ረቛሒ እዩ። ብሰውራ ምሕላፍን ብኾፍካ ምጽባይን መሰረታዊ ፍልልይ ከም ዘለዎም፡ ኩለን እተን ኣንፈት ምዕባለ ዝረገጻ ሃገራት ግርም ኣብነታትና እየን። ምዕባለ ዓለም ካብተን ሰውራውያን ሃገራት እዩ መሰረቱ። ሓርነታዊ ሰውራ፡ ኢንዱስትሪያዊ ሰውራ፡ ባህላዊ ሰውራ ወዘተ. እናተባህለ ደኣ ኣሰማት ይቐያይር ይኸውን እምበር፡ እቲ ውሽጣዊ ቁንቁኛኡስ ተመሳሳሊ እዩ። ኣብ ለውጢ ምእማንን ምስጓምን።

ኣብ ውሽጢ ዝሕቈን ዘሎን ዝተቐመጠን ኣልባታት ዝርከብ ጸባ፡ ባህርያቱ ነንበይኑ እዩ። እቲ ጠስሚ የውጽእ፥ እቲ ሓደ ድማ ይሰብብ። "ዘይበጻሕኩዎ ዝበጻሕ ምዕራፍ ኣሎ" ኢሉ ዝሓስብ ሰብን ሕብረተ-ሰብን ድማ ካብቲ፡ "ኩሉ ናይ ዓለም ነገር ርእየ፡ ጉዕዞይ ፈጺመ እየ" ዝብል ወገን ክፍሊ ባህርያዊ እዩ። ኣብ ውሽጢ'ቲ ምሕቋን፡ ኣጉል ንይምሰል ኢልካ እትገብሮ እምነት እንተ ጸኒሑካ ይሕቆን፥ ጸቢብ ዘይርትዓዊ (ዋላ'ኳ ርትዒ ኣሻማዊ ኣምር እንተኾነ) ኣተሓሳስባታት እንተ ጸኒሑካ ትፍተን፥ ገሲጋሲ ዲኻ ጸረ-ለውጢ፥ ኣብ ሕሉፍ ምኒን ክትብል ዲኻ ትነብር ወይስ ናይ መጻኢ መደባት ኣሎካ እዩ ትቃላዕ ወዘተ። ሰውራ ብመሰረቱ ንእምነታት ሰባት እዩ ዝፍትን። ከምቲ ጀርመናዊ ፈላስፋ ሄግል ዝበሎ ኸኣ፡ "እቲ ርትዓዊ ዝኾነ ይቕጽል"።

ዓንዲ ማእከል ናይዚ ሕትመት፡ ሳዋ እያ። ሳዋ ድማ ንዝሓለፈ ዕስራን ሓሙሽተን ዓመታት፡ ማእከል ስሕበት ኤርትራውያን መንእሰያት ኰይና ክተገልግል ዝጸንሐትን ዘላን እያ። ኣብ ዝኾነ ሕብረተሰብ፡ ለውጢ ብመሰረቱ ናይ መንእሰያት ጉዳይ ብምዃኑ ድማ ሳዋ መቐጸልታ ናይቲ ሰውራ ንኸትዓምም ዓቢ ዕማም ተሰኪማ ጸኒሓን ኣላን። እቲ ዕላማ ሓደን ተመላላኢን እዩ። እቶም ኣብ ዓመተ 1961 ኣብ ጎቦ ኣዳል ዝነበሩ ውሑዳት ሰባትን እዞም ኣብ ዓመተ 2019 ካብ ሩባ ሳዋ ማይ ዝሰትዩ ዘለዉ ኣሽሓት መንእሰያትን ትምኒቶም ተመሳሳሊ እዩ።



ናይዞም ብዙሓት ግን ኣብ ሓጺር እዋን ዝያዳ ከድምዕ ይኽእል። ኣብ ሓደ ሃገር ካብ ኩሉ ኩርናዓት ዝመጹ መንእሰያት ዝተኣኻኸቡሉ ቦታ ብምህላወ፣ መጻኢ ዕድል ናይቲ ሕብረተሰብ ኣብቲ ቦታ'ቲ ብዝበሰል ሓሳባትን ስምዒታትን ክውሰን ግዴታ እዩ።

ኩሎም ብዕድመ ንእስነት ዝሓለፉ ሰባት ናይ ሓንቲ ሃገር፣ ንገለ እዋን ካብ ዕድመኦም ተመሳሳሊ ተመኩሮ ምሕላፎም፣ ሓባራዊ መንነት ኣብ ምፍጣር ዓቢ እጃም ኣለዎ። ኣብ ውሽጢ ሃገርም ይኹን ኣብ ዝኾነ ኩርናዕ ናይ ዓለም እናተዘዋወሩ ጎፍ እንተ ተባሃሂሎም፣ ብሓባር ከዕልሉሉ ዝኽእሉ ናይ ሓባር ረቛሒ ይህሉዎም። እቲ ናይ ሓባር ረቛሒ ድማ ኣካል ናይቲ መንነት ይኸውን'ሞ፣ ኣብ ጥምረት ናይቲ ሕብረተሰብ ዓቢ እጃም ይጻወት። ንኣብነት ኣብ'ዚ እዋን ኣብ ሃገርና ኣብ ዕድመ ዕስራታትን ሰላሳታትን ዘለዉ መንእሰያት፣ ዳርጋ ኩሎም በብዙሮም እዮም ዝፋለጡ። እዚ ድማ ምስ መንነት ናይቲ ሰብ እናለገበ ይኸይድ ኣሎ። ሓደ መንእሰይ ምስ ካልእ መንእሰይ ዘራኽብ ነጥቢ ይኸውን ኣሎ። እዚ ነገር'ዚ፣ ብዘይካ'ቲ ብባህሊን ብታሪኽን ዘሎ ጥምረት ምኳኑ እዩ።

እቶም ብሳዋ ዝሓለፉን ዝሓልፉ ዘለዉን መንእሰያት እዮም፥ ናይ ሎሚን መጻኢን ወሰንቲ ዜጋታት። እቲ ህዝቢ ዝበሃል'ውን ብኣኦም እዩ ክመልእ። ንሳቶም ዘይፈልጥዎ ፍሉጥ ኣይከውንን፥ ንሳቶም ዘየኽብሩዎ ክቡር ክኸውን ኣይክእልን፥ ንሳቶም ዘይቅበሉዎ ሓሳብ ድማ ቅቡል ክኸውን ኣይክእልን። ካብ መንጎኦም ኩሉ ዓይነት ሰብ ክወጽእ ጸኒሑ፥ ይወጽእ ኣሎ፥ ክወጽእ'ውን እዩ። መሃንድስን ቀራጺን ዳኛን ሓጋጊን መምህርን ካድርን ጅግናን ወተሃደርን ሓኪምን ጥበበኛን ሃብታምን ነጋድን ገያሽን ስደተኛን ፈላስፋን ፖለቲከኛን ወዘተ.። መጥመሪ ግን ኣሎዎ - 'ሳዋ!' ኩሎም ኣብቲ ዕድመ ንእስነት፣ ብመገዲ ጉዕዞ ናብ ሳዋ፣ ብሳዋ፣ ካብ ሳዋ ዝሓለፉ እዮም።

ንሕና ደቂ-ሰብ፥ ብተፈጥሮና ዘይርትዓውነት ዝዓብለለና ፍጡራት ኢና። ሙብዛሕትኡ 'ቅኑዕ ኣለኹ' እናበልና እንፍጽሞ ተግባራት፣ ምስ ናይ ካልኦት ከማና ደቂ-ሰብ ዘለዎ ምትእስሳር ብዙሕ ኣይርደኣናን እዩ። ነዛ ነንውልቅና ክነርብሕ ክንብል ንኸማና ሰባት ንሃሲ። ሃሲያታትና ኣብ ደረጃ ንቕሓትና ዝምርኮስ እዩ። ከም ሳዋ ዝኣመሰለ ማዕከን ሕብረ-ብሄራት እምበኣር፡ ኣብቲ መንነትካን ሕልምታትካን እተነጽረሉ እዋን ንእስነት ኪጋጥመካ ኸሎ፣ ንጸቢብነት ኣተሓሳስባኻ ኣስፋሕ የብሎ'ሞ፣ ርትዓዊ ዝኾነ ሕልሚ ንኽትሓልም ይሕግዘካ። ነቲ ኣብ ህይወትይ ክበጽሖ እየ እትብሎ ምዕራፋት ድማ፣ ምስ በዓል መን ተወዳዲርካን ተማላሊእካን ኢኻ ክትበጽሖ ትፈልጥ። ምኽንያቱ፥ እቲ ኣብ ዕድመ ንእስነቱ ዝያዳ ሓቀኛ ሓበሬታ ካብ ባይታ ዘዋህለለ ሰብ፥ እናዓበየ ምስ ከደ ዝያዳ ሓያል ወናኒ ዕላማታቱ ስለ ዝኸውን።

ንሳዋ ከም ቀፎ ንህቢ ክንምስሎ'ውን ዝከኣል እዩ። ኣብ መንጎ ሃመማን ንህቢን ዘሎ መሰረታዊ ፍልልይ፥ ሃመማ ናይ ሓባር መዋፈሪ ቀፎ ስለ ዘይብሉ እዩ።

ንህቢን ሃመማን ዓሌቶም ሓደ ክንሰ፡ ኣነባብራኦም ግና ክልተ ጫፋት እዩ። እቲ ኣብ እንዳ ጒሓፍ፡ እቲ ድማ ኣብ እንዳ መዓር። መንእሰያት ሃገርና ድማ ኑቲ ብመገዲ ሳዋ ኣቢሎም ዝረኸብዎ መበገሲ መረዳእታ፡ ኣብ ዝቐጽል ጉዕዞ ህይወቶም ብናይ ሓባር መረዳእታን ሰፊሕ ውዳበታትን እንተ ቐጺሎሞ፡ እቲ ህይወት ናይ ንህቢ ይኸውን። እቲ ማሕላ ናይ ሳዋ እንተ ተረሲዑ ድማ ናብራ ሃመማ ጥራይ ዘይኩነስ፡ ዳግማይ ናብ ሸቕረራን መግዛእቲን ከም ምምላስ እዩ።

መንእሰይ ብመንገዲ ሳዋ ኣቢሉ ንሃገሩ ክላለያን ክበጽሓን ዝቐለለ እዩ። ንእምነታቱ ምስ ናይ መሳትኡ እምነታት ኣዛሚዱ ክርኢ፡ ንኣተዓባብያኡ ምስ ናይ ካልኦት ከመዛዝን፡ ኣብ መንጎ ምህብታምን ምድካይን ዘሎ ክፍተት ኣጸቢቑ ክስተውዕል፡ ኣካላዊን ኣእምሮኣዊን ብቕዓቱ ክፍትሽ ወዘተ. ይሕግዞ። ብፍላይ እቲ ኣብኡ ዝዳለወሉ መደባት፡ መምስ መድረኹ ዝመሓየሸ ዝተጸንዐን ኣድማዒን እንተኾይኑ ዓቢ ዕድል እዩ። ደራሲ በየነ ሃይለ እዚ ዝስዕብ ሕጡብ ጽሑፍ ኣብ ሓደ ካብ ጽሑፋቱ ኣስፊሩ ይርከብ።

ኑቶም መንእሰያት ኣብቲ ግዜ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ኣብ ግዜ ታዕሊም፡ ኣብ ግዜ ምልላይ ሃገር፡ ኣብ ግዜ ሓለዋ ዶባት፡ ኣብ ግዜ ውግእ፡ ኣብ ግዜ ዕረፍቲን ራእዩ መጻኢ ህይወትን፡ ኣብ ግዜ ሕልሚን ትምኒትን፡ ኣብ ግዜ ፍቕሪን ቅየሳ ናብራን ሌላ ምስ ባሕሪን መሬትን፡ ንፋስን እሳትን መንኩብ ንመንኩብ ተደራሪቦም ዝተኸስቱሎም ምስጢራት ኔሮም። እዚ ምስ ተዓዘቡ ድማ ሓድሽ ፍልጠትን ሞያን ክጭብጡ ከም ዝበሮም ተረዲኦም። ካብ ምሁራት፡ ካብ ትካላት፡ ካብ ሰብ ዋኒንን ሰብ ሞያን ዝረኸብዎ ትምህርቲን ተሞክሮን እኹል ከም ዘይነበረ ሸዑኡ ፈሊጦም። እቲ ኹሉ ስራሕ ዝበሃል ባዶ ቀፎ ምንባሩ ኸኣ ተገንዚቦም። "ለካ ነስርሓካ ኣሎና ዝበሉና ዝበሩ ንዘይመለኹዎ ስራሕ እዮም። ክንድኡ ትዕቢትን ጉራን ምርኣዮም ሞያ ስለ ዝጎደሎም እዩ።" ኣብ ዝበል ሓሳብ ወዲቖም።



"ሳዋ- ኪዳን ሉኣላውነት ወለዶታት ጥራይ ዘይኮነት፡ ንሓይሊ ሰባ መሰረት ምዕባለ ዝኾኑ ናይ ፍልጠት፡ ክእለትን ሞያን ማእከላት ብምህናጽ ሕብሪ ጸዓት ዘፈልፍሉ መንእሰያት ብምፍራይ፡ ማዕድን ዓቕሚ-ሰብ ኰይና'ላ።"

ኣዛዚ ማእከል ትምህርትን ስልጠናን ሳዋ ኮሎኔል እዝራ ወልደገብርኤል፡ ብኣጋጣሚ ስነ-ስርዓት ምምራቕ 22 ዙርያ (27/06/2009) ሃገራዊ ኣገልግሎት ካብ ዝበሎ እተወሰደ።

ብዛዕባ መጻኢ ዕድል ሳዋ ዝበሃል ኣይሰኣንን እዩ። ሰባት ስለ ዝኾንና፡ ከከም ስምዒትና'ውን ክንትንበ ንፍትን ንኸውን። መጻኢ ዕድል ሳዋ ግን ካብ መጻኢ ዕድል ኤርትራ ፈሊኻ ክትርእዮ ዝከኣል ኣይኩነን። ምኽንያቱ፡ ኣብ መጻኢ፡ ሳዋ ከመይ ከም ትኸውን ዝውስን፡ እቲ ብሳዋ ዝሓለፈን ዝሓልፍ ዘሎን እዩ። ክሳዕ ሎሚ ልዑላውነት ዘለዋ ሃገር ክዕቅብ ዝኸኣለ ሓይሊ'ውን ንሱ እዩ። እንተ ደለና መንእሰይ ንበሎ፡ እንተደለና ከከም ዓቕምና "ኢያ!" ንበሎ ብዘየገድስ፡ ኣብ ትሕቲ ረቛሕቱ ኣሎና። ኩልና እንፈልጦ፡ "ሃገራዊ መልቀቒ ፈተና" ዝበሃል ናይ ዓሰርተ ክልተ ክፍሊ ፈተና ኣሎ። ብዙሕ ሰብ ኣብቲ ፈተና ይሳተፍ፥ ገለ ይሓልፍ ገለ ድማ ይተርፍ። እዚ ንቡር እዩ። ኑቲ ዝቕጽል ዓመታት ዝኸውን ፈተና ዘዳልዉ ግን እቶም ኣብታ ግዜ ንእስነቶም ኑቲ ፈተና ዝሰገሩዎ እዮም። በታ ፈተና ሓሊፎም፡ ዶክትረይት ዝበጽሑ እዮም። እዚ ድማ እቲ ካልኣይ ንቡር ነገር እዩ። ምኽንያቱ፡ ንሓደ ትሕዝቶ እቲ ኣብ ወሳኒ እዋን ዝተጠቐመሉ ኣካል እዩ፥ ኣድላዩ ድዩ ኣየድላዩን ዝፈልጥ። መመድረኹ ሓልዩ፡ እቲ ርትዓዊ ባዕሉ ክቕጽል ስለ ዝኾነ ድማ እታ ባቡር ኣብ ሓዲዳ ክሳብ ዝሃለወት ዘቕቅል ኣርእስቲ ኣይኩነን።

# ሳዋ - ሃገር ከተሕንቅቕ፣ ሕንቃቐ መንእሰይ ዝቐተለት...

## "ሃገራዊ ኣገልግሎት ገደቡ ኣለዎ ድዩ?"

ኤርምያስ ሰሎሞን

ኣብ ሳዋ እንታይ ኣሎ!? ኩሉ፣ 'ሰብ ዘይፈትዎ' ነገር ኣሎ! ኣብ ሳዋ እንታይ ኣሎ? ኩሉ ንሰብ፣ ሰብ ዝገብሮ ነገር ኣሎ! ሳዋ፣ ገፈል-መፈልካን ዕፋፈትካን ኣልያ፣ ከም እንስሳ ዘይኩኑ፣ ከም ሰብ ንኽትሓስብ እተብቅዓካ መደበር እያ።

ኣብ ዓለም፣ ሽግርን መከራን ክቐርቦ ዝብህግ ሰብ የልቦን። ከምኡ ስለ ዘይብሃግካ ግና ኣይመጽኣካን'ዩ ማለት ድማ ኣይኩነን። እቲ ወድዓዊ ኩነታት እዛ ዓለም ንሱ ስለ ዝኾነ፣ ንኽቢድ እዋን ዝኾነካ ስንቂ ሒዝካ ምጽናሕ ኣማራጺ ዘይኩነ፣ ግዴታ እዩ። ስድራ ዝሕሉ ሰብ'ኳ ንጽባሕ ዝሓስብ ደኣ፣ ሃገር ክሕሉ፣ ዓዲ ከውሕስ ዝሓስብ ደኣ'ሞ፣ እንታይ ካልእ ኣማራጺ ኣሎዎ? ብዘይካ ኣመና ኣርሒቕካ ምሕሳብን ንሕማቕ እንተታት ድሉው ምዃንን።

እቶም ንሳዋ ዝሓሰቡ፣ ካብ ውጽኢት ሕሉፍ ተመኩሮኦምን መጻኢ ናይ ምግማት ዓቕሞምን እምበር፣ ድሕሪ ናይ ሰላሳ ዓመታት መስዋእትን ከርተትን ደኣ እንታይ ንሳዋ ዘሕስብ ነይሩዎም። ኣብቲ ሽዑ እዋን፣ 'ሳዋ የድሊ ነይሩዶ ኣይነብረን?' ኣብ ክንዲ ምባል፣ ኣብዚ እዋን ኳንካ፣ "ሳዋ፣ እንተዘይትህሉስ...?" ኢልካ ምሕሳብ ይቐልል። መልሱ ርዱእ ስለ ዝኾነ።

ኤርትራ እትውንኖ ዝዓበየ ኒኩሊሲያዊ ኣጽዋር፣ "መንእሰይ ሳዋ" እዩ። በዚ'ዩ ድማ ኣብዚ ሰር ሓይላ ዝኾነ ኣካላ እልቢ ዘይብሉ ተጻብኦታት ዝተገብረ። ንሳዋ ከም ምንጪ ጊላነት ዝጠቕሱዋ ጸላእቲ፣ ፍርሖም ንምንጽብራቕ እምበር፣ ሓልዮቶም ንምክፋል ኣይኩኑን። ሳዋ እንተ'ላ፣ ሃገር ኣላ!

ንሳዋ ከም ተራ መደበር ታዕሊም ጥራይ ምግላጻ እኹል ስእሊ ሳዋ ዝሁብ ኣይኩነን። ጸላእትና ደኣ'ሞ፣ ብቑጽሪ ልዕሊ ሳዋ ዝኾና መደበራት ታዕሊም እንድዩ ነይሩዎም። ብዝሒ ናይቶም ኣብ ሳዋ ዝዕለሙ መንእሰያት፣ ከም ቀመር እንተ ኣምጺእናዮ፣ ናይ ዓሰርተ-ዕስራ ዙርያታት ሳዋ፣ ኣብ ሓደ ዙር ከውጽእ ዝኽእል ብዝሒ'ንድዩ ነይሩዎም። ብዓይኒ መሳለጥያ ድማ፣ ሳዋ ደኣ'ሞ ኣየናይ 'ደረጃኡ ዝሓለወ' መሳለጥያ ኣሎዋ'ዩ? እቲ ፍልልይ እልቢ የብሉን።


ስእሊ፣ ኤፍሬም ሃብተጽዮን

እቲ ኣብ 'ሳዋና' ዘሎ፡ ኣብ 'ሳዋታቶም' ግና ዘየሎ፡ እቲ መራብሒ ረቛሒ (multiplying factor) ዝብሃል እዩ። እቲ ኣብ ሳዋ እትምኩሮ ናይ ኣዋርሕ ጽንኩር ህይወት፡ ብእኡ ኣቢሉ ዝርሳዕ ዘይኮነ ኣካል ባህርይኻ ኰይኑ'ዩ ምሳኻ ዝነብርን ናብ ካልኦት ዘውረስን።

ኣብ ሳዋ እትምኩሮ ፍቕሪ ብጻይ፡ ኣብ ደምካ ተሓዊሱ ንብጻይካ ክሳዕ በጃኡ ምሕላፍ ዝሸይድ'ዩ። ብቐንዱ ድማ ኣብ ሳዋ ዝስወጠካ ፍቕሪ ሃገር፡ በጃ መሬት ምሕላፍ ግቡእ ጥራይ ዘይኮነ፡ መሰል ኰይኑ ክሳዕ ዝስምዓካ ዝገብር'ዩ። እቲ ክብርታት ማእለያ የብሉን።

ሓደ፡ ክወርር ዝመጸ ዓማጺ፡ ዕላማኡ ጉብጣን ረብሓን'ዩ። ሓደ ርስቱ ክከላኸል ደው ዝበለ ህዝቢ ግና መትከሉ፡ መሬቱን ክብረቱን ብደሙ ምውሓስ'ዩ። ብምሉእ ፍታወ፡ ህይወት ከም ገንሸል ንዝተቐረበሉ ዕላማ ደኣ'ሞ መን ክስዕሮ ይኽእል?

ሓደ ህይወቱ ክብጃ ዕጅብ ዘይብሎ ህዝቢ፡ ካብ ምንታይ ክፈርሕ ይኽእል? እቲ ኣመና ዘፍርሕ፡ ምስ ከምዚ ዓይነት ህዝቢ ምግጣም'ዩ። ሳዋ እምበኣር፡ ነዚ ባህሊ'ዚ ዘጥረየ ህዝቢ'ያ ፈጢራ። ብኀቦ ልቡ ዘይኮነ፡ ብዋጋ ልቡን ቀልቡን ሃገርን ህዝብን ዝሕሉ ሰብ'ያ ፈጢራ።

ሳዋ፡ ሕንቃቐ ንእሰነት ቀቲላ፡ ውልቃዊ ረብሓ ወጊድ ኢላ፡ ናብ ዝኸነ 'ዓለማዊ' ክበጽሖ ዘይክእል ደረጃ ንቕሓት እተሰጋግር መድረኽ'ያ። ብሳዋ ዝሓለፈን ዘይሓለፈን ሰብ ክተለልዮ ኣየጸግምን እዩ። ንህይወት ከከም ኩነታቱ ዝገጥሞ'ምበር፡ "ንምንታይ ከምዚ ኣጋጢሙ?" ኢሉ ዘማርር ኣይኮነን። ኣብ ፍታሕ'ምበር፡ ኣብ ሽግር ዝዕቈብ ኣይኮነን።

ንሳዋ ኣብ ከምዚ ዓይነት ዓንኬል ኣተሓሳስባ እንተ ርኢናያ፡ ኣብ ኣእምሮና ዝቐጀለና ጉዳይ 'ሃገራዊ ኣገልግሎት' እዩ። ዕምሪ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ "ሓደ ዓመትን ሽዱሽተ ኣዋርሕን'ዩ" እንተ ኢልና፡ እቲ ኣብ 'ንቡር' እዋን እትሕተቶ ግቡእ ምዃኑ ርዱእ'ዩ። እቲ ኣብ ላዕሊ ዝጠቐስናዮ ክብርታት ሳዋ ግና ንዓመትን ሽሞንተ ወርሕን ጥራይ ዘገልግል ከም ዘይኮነ፡ ኣብዚ ዝሓለፈ ልዕሊ 20 ዓመታት ብግብሪ ርኢናዮ። ክብርታት ሳዋ ኣብ ልቢ መንእሰያት ሳዋ እንተዘይሰርጽ፡ እንታዋይ መንእሰይ'ዩ፡ ኣብ ዓለም ንእስነቱ፡ ሕልምታቱ፡ መሰላቱ ከይሓተተ ንዓመታት ዝሸይድ!?

ንኤርትራዊ እምበኣር፡ ሃገራዊ ኣገልግሎት ብቦታን ግዜን ዘይድረት ምዃኑ ብግብሪ ተራእዩ እዩ። ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ መንግስቲ ዝእዝዞ ዕማም ጥራይ እንተዝኸውን ግዕሪ ክንድ'ዚ ኣይምሸደን። ኣብ ኤርትራ ግና ንሃገርካ ምግልጋል፡ ናብ ባህሊ ስለ ዝተቐየረ፡ ኣብ ደገ ዘሎ ንሃገር የገልግል፥ ኣብ ውሽጢ ዘሎ ንሃገር ይብጆ። ንሃገር ምግልጋል፡ ስልጣን ኣይፈልን፥ መንነት ኣይፈልን፡ ዕድመ ኣይፈልን። ኤርትራ፡ ኣገልግሎት ደቃ ዘይትጸግብ ሃገር ኰይና ትቕጽል ኣላ።

ኣብዚ እዋን'ዚ፡ ኣብ ኤርትራ ሳላ ጽንዓትናን ዶብ ዘይገበርናሉ ሃገራዊ ኣገልግሎትናን ተሰፋ ብሩህ መጻኢ ተቐልቂሉ ኣሎ። ደጊም፡ ንሃገርና እናኣገልገልና፡ ንሕና ድማ እንግልገለሉ እዋን ተቐላቒሉ ኣሎ።

እንተኾነ፡ ሕጂ'ውን ጉዳይ ሳዋ ጉዳይ ምህናጽ ክብርታት ደኣ'ምበር፡ ጉዳይ ዕምሪ ሃገራዊ ኣገልግሎት ዘይምዃኑ ስለ እንፈልጥ፡ ኣብ ጉዳይ ሳዋ ወለቐ-ዘለቐ ዘየድሊ ምዃኑ ምዝኽኻር ኣገዳሲ እዩ።



## ካብ ቃላት ኮ/ል ደበሳይ ግደ

"ምምልማል ሰራዊትን መንእሰይን ኣብ ሓንቲ ሃገር ኮናት ዓሊሙ ዝካየድ መደብ ዘይምዃኑ ክእመነሉ ኣለዎ። ኣብ መዳይ ልምዓትን ህንጸትን እውን ኣገዳሲ እዩ። ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣባና እንታይ ውጽኢት ነይሩዎን ኣለዎን ዘይፈልጥ የልቦን። ካብ ክንደይ ተጻብኦታት ኣድሒኑና እዩ።"

ሓዳስ ኤርትራ (ሓምለ 2019)

# ሳዋ፡ ደጀን ግንባራት መኸተን ልምዓትን!

ኢንጂ. ሚኪኤል ኣዳም

ሳዋ፡ ኣብ ኣእምሮን ህይወትን ነፍሲ ወከፍ ኤርትራዊ መንእሰይ ዓቢ ስፍራ ኣሎዋ። ኣብኣ ዝተዓለመ ሰብ ንኸሉ'ቲ ሳዋ ዝሃበቶ ርእሰ ክብረ፡ ሓድነት ኣብ ብዙሕነት፡ ብጻይነትን ሓልዮትን፡ ስፊትን ፍቕርን ኣይርስዕን እዩ። ኣበርክቶ ሳዋ ግን ኪንዮ ውልቃዊ፡ ሓባራዊ እዩ።

ድልዱል ደጀን፡ ቀንዲ መቑም ድልዱል ግንባር'ዩ። እቲ ምንታይ ኩሉ ቀረባትካ ካብ ደጀንካ ስለ ዝኸውን፡ ሳሕል፡ ኣብቲ ናይ ሰላሳ ዓመታት ገድሊ ንሓርነት ደጀንና ነበረት። ኣየድፈርናያን፡ ንሳ ድማ ንኸይነድፍራ ድርዒ ኰይናትና እያ። መውጋእትናን ሕማምና ዝፍውስ ሆስፒታላት፡ ዝተፈላለየ መሳንዓት፡ ኣብያተ ትምህርቲ፡ ዜናን ካልእን ኣብ ከርሳ ጸይራ ኣሳልያትና።

ሳዋ'ውን ኣብ ኣሰር ሳሕል ዝረገጸት እንክትመስል፡ ንዝሓለፈ ርብዒ ዘመን ደጀን ግንባራት መኸተን ልምዓትን ብምዃን ሃገር ኣድሒና እያ። ንሳ ዝሰሓለቶም ምዕያታት ኣብ ኩሉ ግንባራት ልምዓት ቅያ ፈጺሞምን ይፍጽሙ ኣለዉ። ኣብ ህንጸት ትሕተ-ቕርጺ፡ ኣብ ሕርሻ፡ ዝተፈላለየ ንጥፈታት ዘለዉ መንእሰያት ብሳዋ ዝሓለፉ እዮም።

ኣብ 1998፡ ነዚ ሃገር'ዚ ብሓይሊ ንምንብርካኽ ዝተፈተነ ወራር፡ ብሕቡር ቅልጽም ህዝቢ ኤርትራ ዝፈሸለ፡ ሳላ'ቲ ኣብ ሳዋ ዝተመልመለ መንእሰይ እዩ። ድሕሪ ወራር ዝሰዓበ ፈታኒ መድረኽ እገዳን ካልእ ተጻብኦታትን'ውን ብሓይሊ ናይቲ መንእሰይ እዩ ተሰጊሩ። ንልኡላውነቱ ን20 ዓመታት ሓልዩዋ። እቲ ኣብ ሳዋ ዝፈረየ ጅግና፡ ፍርቂ ካብ ዕድመኡ ንልኡላውነት ሃገሩ ወፍዩ።

ሳዋ ወትሩ ከም ቁራዕ እያ እትምሰል። ካብ ዝተፈላለየ ድሕረ ባይታ ንዝመጹ ዜጋታት፡ እቲ ዝጠምሮም፡ ካብ ፍልልያቶም ከም ዝዓቢ ብምግላጽ፡ ከም ዝፋቐሩን ኣብ ጽላል ሰንደቖም ከም ዝጸንዑን ገይራ እያ።

ሓደ ህዝቢ ክምክት እንተኾይኑ፡ እቲ ቀዳማይ ረቛሒ ሓድነት እዩ። ሓድነት ድማ ብሓድሕድ ምክብባር እዩ ዝስረት። ህዝቢ ኤርትራ ሓድነት ኣለዎ ክበሃል ከሎ፡ ንሓድሕዱ ይከባበር፡ ኣኣብ እምነቱ እናሰገደ ኣብ ሃገራዊ ጉዳዩ ግና ካልእ ፍልልያቱ ሓዲጉ፡ ብሓደ ኣመለኻኽታ ከም ሓደ ሰብ ደው ይብል ማለት'ዩ። ብሓጺሩ ንሓድሕዱ ይጸዋወር ማለት እዩ። ሓድነት'ምበኣር እወታዊ ሳዕቤን እምበር ጠንቂ ክኸውን ኣይኽእልን እዩ። በዚ ድማ ሳዋ ነዚ ንሓድነት ዝሃንጽ መዋቕር ክብ ዘበለት ደጀን እያ። ኣብ ሳዋ ኩሉ ይተሓላለ፡ ይደጋገፍ፡ ይጸዋወር፡ ባህሉ ንባህሉ ይለዋወጥ፡ ካብ ምብራቕ ይምጻእ ካብ ምዕራብ፡ ካብ ቆላ ይምጻእ ካብ ከበሳ ድማ ኣገዳሲ ዛዕባ ኰይኑ


ስእሊ፡ ኤፍሬም ሃብተጽዮን

ኣይፈልጥን። እዚ ድማ ኑቲ ሓድነት ዝያዳ የትርር።

ሳዋ ደጀን ሃገራዊ ስሒት እያ! ሃገራዊ ስሒትና ዋሕስ ህላወና እዩ። ስነ-ሓሳባዊ ፍልልይ ክህልወና ባህርያዊ እዩ። ኣብ ትሕቲ ሓንቲ ሰንደቕ ብምኽኣ ንምዕባለ ክንደፍእ ግን ግድነት እዩ።

ሃገራዊ ስሒት ብኸመይ ይፍጠር፣ ብኸመይ'ከ ይምዕበል ምፍላጥ ኣገዳሲ እዩ። ሃገራዊ ስሒት ግን ብዓንደ-ርእሱ መሰርሕ ደኣ'ምበር ሓደ ዝብጸሕ ስፍራ ወይ ብቕዓት ኣይኮነን። ሃገራዊ ስሒት ንኽፍጠር ሓደ ንሃገራዊ ስሒት ምቹእ ዝኾነ ኣከባቢ የድልዮ። ሳዋ ድማ ነዚ ብቕዓት'ዚ ዝተላበሰት ሃገራዊት ቤት ትምህርቲ እያ።

ሳዋ ደጀን ልምዓት እያ! ኤርትራ ካብ ድሕረት ክትላቐቕ፡ ህዝባ ኩሓልፈሉ እንተኾይኑ ብግቡእ ዝሰልጠነ ዓያዩ ጉልበት የድልያ። ዕዮ፡ ክእለት ጥራይ ኣይኮነን ዘድልዮ፥ ስነ-ስርዓት'ውን የድልዮ እዩ። ዝኾነ በዓል ሞያ፡ ሞያኡ ምሉእነት ዝህሉዎ ስነ-ስርዓት፡ ስነ-ምግባርን ዲሲፕሊንን ምስ ዝህሉዎ እዩ። ስለዚ፡ ሳዋ ነዚ ድርብ ብቕዓት ዘውንን ዜጋ ኣብ ምህናጽ ደጀን ኰይና እያ እንተ ተባህለ፡ ምግናን ኣይኮነን።

ቀጠባዊ ሓርነት ብመንእሰይ እዩ ዝረጋገጽ። እቲ ምንታይ ንሱ እቲ ቐንዲ ዓያዩ ሓይሊ ብምኻኑ። በዚ ድማ ደቂ ሳዋ፡ ተገዲያም ክንሶም፡ ንሃገራዊ ዕላማ ቀዳምነት ብምሃብ፡ ካብ ጋሕጋሕ ምድሪ ክሳብ ዕራብ ጸሓይ ይዓዩ ኣለዉ። እታ ፍረ ጻዕሮም ዝኾነት ርህወቲ ኤርትራ፡ ኣብ ቀረባ መጻኢ ክንርኢ ድማ ተስፋና ልዑል እዩ።

ሳዋ፡ ብርግጽ ናይ ህይወት መምህር'ያ። ሳዋ ዝረገጸ ሰብ፡ እንተ ወሓደ፡ ተጻዋርነት ኣጥርዩ እዩ ዝምለስ። እቲ ዝሃፍዐ ድማ ሓንቲ ካብ ቋንቋታት ሃገሩ፡ ንመጻኢ ዝኾኖ ሞያን ህይወቱ ክቕይረሉ ዝኽእል ሓሳብን ከየጥረየ ኣይምለስን'ዩ።

ሳዋ፡ ከምታ ኣብ ንፋስ እተብርህ ሽምዓ እያ! ጸላእትና ነዛ ስፍራ ጅግንነትን መኸተን ዝኾነት ሳዋ ንምጽላም ዘይፈንቀልዎ እምኒ ኣሎ ክበሃል ኣይከኣልን'ዩ። ሳዋ ግን ንደቃ ዋሕስ ኰይና፡ ደቃ ድማ ዋሕስ ኰይኖማ።

ሳዋ፡ ከም ኣፍራዩት ናይቲ ን20 ዓመታት መመላእታ ብጽንዓት መኪቱ እና'ልመዐን እናተኸላኸለን ልኡላውነት ዘጽንዐ መንእሰይ፡ ሞሳ ይግብኣ እዩ። እቲ ሞሳ ግና እንታይ እዩ፣ ምስላ ካብ ናይ ትማልን ሎምን ኣብ ጽባሕ ምኹላዕ እዩ!

ሳዋ፡ ዝለዓለ ኤርትራዊ ስነ-ፍልጠታውን ቴክኖሎጂያውን ምርምር ዝካየደላ ስፍራ ክንገብራ ኣሎና። ካብ ሳዋ ንጠፈር ሳተላይት ከይነውንጭፍ እንታይ ይዓግተና፣ ሳዋ ማእከል ንግዲ ዓለም ክንገብራ እንታይ ይእግመና፣ ሳዋ፡ ማእከል ዝተራቐቐ ኣጽዋርን ኤለክትሮኒካዊ መሳርሒታትን ዘፍርያ ዓበይቲ ኢንዱስትሪታት ክንገብራ እንታይ የጸግመና፣

ሳዋ ንበጻሕቲ ብዝስሕብ ኣገባብ ዝተሃንጸት ከተማ ክንገብራኸ ኣይንኽእልን'ዶ፣

ማእከል ስሕበት ኣፍሪቃዊ ትምህርቲ እንተገበርናያ'ኸ ይዓብያዶ ይኸውን፣

*መልእኽቲ ሰላምታን ምዕዶን*

*ኣብ ውሽጢ ሃገርኒ ኣብ ወጻእን ንእትነብሩ ኣሕዋትናን ኣሓትናን፡ ኤርትራዊ ሰላምን ትብዓትን ንምነየልኩም ኣሎና።*

*እምነት፡ ሕይወትኒ ሓይልን ኢዩ። እቲ እምነትኒ ተስፋን ዘይብሉ፡ ሬሳ ይበሃል። ሕይወት እንካብ ዚህሉ፡ እምነትን ተስፋን ድማ ኺህሉ ግዲ ኢዩ። እምነት ንዓወት ኪህልወና ዘድሊ ኢዩ። ተስፋ ከኣ ንፍትሕን ንሓርነትኒ ንራህዋን።*

*እምነትኒ ስኒትኒ፡ ንንብረትኒ መነባብሮን ደቅ-ሰብ መሰረቱ ኢዩ። ብዘይካ ናይ ሓድሕድ ምትእምማንኒ ስኒትኒ፡ ሓዳር ኪግበር፡ ዝኾነ ይኹን ማሕበር ኪትከል፡ ዓድን ሃገርን ድማ ኺጣየስ ኣይከኣልን። ኣሸምባይ እቶም ዓድን ሓዳርኒ ንምትካል ዝዕጠቑ ሰባትሲ፡ እቶም ንምፍራስኒ ንምጥፋእኒ ዚተናኸሉ ሰባት እኳ ንሓድሕዶም ምትእምማንኒ ስኒትኒ ኸም ዘድልዮም ይፈልጡ ኢዮም። ስለምንታይ፡ ብዘይካ ምትእምማንኒ ስኒትኒ፡ ኣብ ዝኾነ ይኹን ዕላማ ኽብጻሕ ዘይከኣል ኢዩ።*

*ስድራኡ ዘፍቅር፡ ማሕበሩ ዚፈቱ፡ ሃገሩ ዘኽብር ሰብ፡ ኣብ ስድራኡ፡ ወይስ ኣብ ማሕበሩ፡ ወይስ ኣብ ሃገሩ ንፋስ ኪእቱ ኣይግባእን ኢዩ። ንፋስ ማለት ጸላኢ ማለት እዩ። ጸላኢ ማለት ከኣ ሰይጣን ማለት ኢዩ። ንቤትና፡ ንማሕበርና፡ ወይስ ንሃገርና ካብ ጸላኢ፡ ማለት ካብ ሰይጣን፡ ምእንቲ ክንሕሉስ ኑቲ ጸላኢ ማለት ሰይጣን ከመይ ኣቢልና ኸነለልዮ ንኽእል፣ ኢሉ ዚሓትት ሰብ ኣይሰኣንን ይኸውን። እዚ ኸኣ ግቡእን ዓብይን ሕቶ ኢዩ። እቲ ምላሹ እውን ብኣጋ ዚርከብ ኣይኮነን። ኣደቅቕ ኣቢልካ ምጥማት፡ ተጠንቂቕካ ምምርማር የድሊ። ሰይጣን ምስ ጭራኡን ምስ ኣቕርንቱን ዚመጽእ እንተዝኸውን፡ ሓደ እኳ ኣይምተቐበሎን እሞ፡ ንሓደ እኳ ኪስሕት ኣይምኸኣለን። ሰይጣን ግና መልኣኽ*

*መሲሉ እዩ ዚመጽእ። እቲ እኩይ ሰብ ድማ ጸላኢ ምኻኑ ኣግሂዱ ዝመጽእ እንተዝኸውን፡ ንሓደ እኳ ኪጐድእ ኣይምኸኣለን። ፈታዊ መሲሉ ዝመጽእ ስለዝኾነ ግና ንብዙሓት የስሕት፡ ብዙሕ እውን የበላሹ። እሞኸ ነቲ እኩይ ሰብ ብምንታይ ኢና ክንፈልጦ እንኽእል፧ ብፍረ-ስርሑ ጥራይ ኢና ኽንፈልጦ እንኽእል።*

*ሕዝቢ ኤርትራ ሎሚ ሓደ ልብን ሓደ ፍቓድን ኮይኑ ኽም ዘሎ ንፈልጥ ኢና። ስለዚ ሓጎስናን ሓበንናን ካብ ልክዕ ዝሓለፈ ኢዩ። ግናኸ ኽምዚ ዝበለ ነገርሲ ኬሐጉሰናን ኬሐብነናን እኳ ግቡእ እንተኾነ፡ ኺዘንግዓናስ ግቡእ ኣይኮነን። ዕጥቅናን ንቕሓትናን ሓለዋናን ኣውራ ሎሚ ኢዩ ኪድልደል ዚግባእ። ስለምንታይ፡ ናይቲ ጸላኢ ሓርቕትኒ ገድልን፡ ብመጠን ምድልዳል ፍቕርናን ምስምማዕናን ኢዩ በዚሑን በርቲዑን ኪርከብ ዝጽዕር።*

*እቲ ናይ ሓርነትኒ ሰላምን ኤርትራ ጸላኢ፡ ካብ ሸውዓተ ኣዚዩ ዝበዝሐ ኣራእስትን ጭራታትን ኣሎዎ። ነቲ ኻልኣይ እውን ቆሪጽካ ናብቲ ቀዳማይ እንተ ተመለስካ ጠጢዑ ይጸንሓካ። ናይ ቅንኢ፡ ናይ ጽልኢ፡ ናይ ሻርነት፡ ናይ ሕውየት ሻርነት፡ ናይ ሕሜት፡ ናይ ምፍልላይ፡ ናይ ምምቕቓል ሕዝብን መሬትን ኤርትራ፡ ናይ ጸርፍን ንዕቐትን፡ ናይ ጃህራን ሓበንን፡ ብሓጺሩ፡ ናይ ሞትኒ ጥፍኣትኒ ሓዊ ኻብ ኣፉ ወርትግ ይውሕዝ።*

*ክቡራን ኣሕዋትናን ኣሓትናን፡ ፍቕሪ ሃገር ሓደ ኽቢድኒ ብርቱዕኒ ዝኾነ ነገር ኢዩ። ብፍቕሪ ሓንቲ ኣደ ንውሉዳ ኺምሰል ምተኻእለ። ካብ ነብሳ ኣብሊጻ ንውሉዳ እተፍቅር ኣደ ጥራይ ኢያ። ውሉዳ ሕያዋይ እንተኾነ ወይስ ክፉእ፡ ጸቡቕ እንተኾነ ወይስ ግናይ፡ እዙዝ እንተኾነ ወይስ እምቢተኛ፡ ወርትግ ትፈትዎ፡ ካብ ነፍሳ ኣብሊጻ ተፍቅሮ። ምእንቲ ኺላኣኻ፡ ምእንቲ ኺዓየላ፡ ምስ ሸምገለት ምእንቲ ኺከናኸና ኢላ ኣይኮነትኒ እተፍቅሮ። ናይ ባህሪ፡ ናይ ተፈጥሮ፡ ናይ ጠባይ ፍቕሪ ኢዩ። ናይ ረብሓ፡ ናይ ጥቕሚ፡ ናይ ሃበኒ-ክህበካ፡ ናይ ዋጋ-ዕዳጋ ፍቕሪ ኣይኮነን። ብሃገሩ ኽምዚ ዝበለ ፍቕሪ ዘለዎ ሰብ፡ ሃገረይ እፍቅር ኢየ ኢሉ ኺሕበን ግቡእ ኣለዎ። ንሃገርን ንሕዝብን መደያይቦ እናገበርካ ኣብ ሳዕሊ ንምብጻሕ፡ ሃብትን ሽመትን ንምድላብ፡ ናእዳን ውዳሰን ንምቕራም እንተደኣ ኮይኑ ዝግበር ዘሎ ግና፡ ምስ ፍቕሪ ሃገር ክጽብጸብ ኣይግባእን።*

*ንኤርትራ ኺድሕናን ኪሕሉዋን ዚኽእል፡ ናይ ሰራዊታ ሓይሊ ጥራይ ኣይኮነን። ምስቲ ናይ ሰራዊታ ሓይሊ፡ ናይ ደቃ ፍቕሪ-ሃገርኒ ስኒትኒ ኺህሉ ድማ ዘድሊ ኢዩ።*

*ክቡራን ኣሕዋትናን ኣሓትናን፡ ኣብ ወጻኢ ዘለዉ ኣሕዋትኩም፡ በቲ ዘለዎም ዓቕምን ክእለትን ገይሮም ንምሕጋዝኩም ኪጋደሉ ኢዮም። ግናኸ ዕድል ኤርትራስ በቶም ኣብ ውሽጢ ሃገር ዘለዉ ኤርትራውያን ደኣ'ምበር፡ በቶም ኣብ ወጻኢ ዘለዉ ኺውሰን ከም ዘይክእል ኣጸቢቕኹም ተረድኡ። እቶም ኣብ ግዳም ዘለዉ ኤርትራውያን፡ ናይቲ ኣብ ውሽጢ ዘሎ ደሃይ መቓልሕ ጥራይ ኢዮም። ደሃይ እንተዘየልዩ፡ መቓልሕ ኪህሉ ኣይኽእልን ኢዩ። እቲ ኣብ ወጻኢ፡ ኣብ ናይ ዓለም ስልጣናት፡ ኣብ ሕ.መ ዓወት ዚረክብ፡ እቲ ኣብ ውሽጢ ልብኹምኒ ኣብ ውሽጢ ሃገርኩምኒ ዘሎ ሓይሊ ጥራይ ኢዩ።*

*ክቡራን ኣሕዋትናን ኣሓትናን፡ ኣውራ ክነቕሓሉ ዝግባኣና ጉዳይ ድማ ኣሎ፡ ቅልጽምና እንተሓበጠ ፋይዳ የብሉንዋ፡ ሕልፊ ኣካልና ምጉልባት ብኣእምሮ ብሱላት ክንከውን የድሊ። ዘይ ኤርትራዊ ንጥፈት ብኤርትራዊ ደኣ ምበር ብዘይ ኤርትራዊ ንጥፈት ክሰዓር ኣይክእልን እዩ። ስለዚ ዝሕሸናን ዝጠቕመናን እንታይ ምኻኑ ክንፈልጥ ግድን የድሊ እዩ። ስለዚ ንኣእምሮና ንጠቕመሉ፡ እንተዘይ ኣኺሉና ድማ ናይ ካልኦት ኣእምሮ ንጠቕም።*

*እንታይ ከም ዝገበርናን ክንገብር ከም እንኽእልን ነጋሪ ኣየድልየናንእዩ። እዚ እናኾነ ግን ጽቡቕና ዘይደልዩ ብዙሓት ታሪኽናን ኽንርስዕ መንነትናን ኽንጸልእን ከነስተንዕቕን ብዘይ ዕረፍቲ ይሰርሑ ኣለዉ። ምግራህ ናትና እዩ'ሞ፡ ኪይንግራህ እንተ ተዘኻኺርና ግርም እዩ። ሕሉፍና ኣይንረስዕ። ታሪኹ ዝርስዕ መንነቱ'ዩ ዝርስዕ።*

*ዝኸበርኩምን ዝኸበርክንን*

እዚ መልእኽቲ እዚ ብ15 መስከረም 1963 ብኣርባዕተ ግዱሳት ኤርትራውያን ማለት ወልደኣብ ወልደማርያም፡ መሓመድ ሳልሕ ማሕሙድ፡ ጺጋይ ካሕሳይን ጣህር ኢብራሂምን እተጻሕፈ እዩ። ነቲ ሽዑ ዝነበረ ፖለቲካዊ ሃዋሁ ኣብ ግምት ዘእተወ ይኹን እምበር፡ እቲ ዝህቦ ምኽርስ ነዛ ርስቲ ሰማእታት ዝኾነት ሃገር ክሳብ ሕልፈተ-ዓለም ክትሰግሮም ንዘለዋ ብድሆታት እኹል ምኽሪ ዝህብ ኮይኑ ይስምዓኒ። ስለዚ ድማ እየ ጽማቖ ትሕዝቶ ናይቲ ጽሑፍ ካብታ ብኣቶ ትኳቦ ኣረስዕ እተሰናደወት 'ምሩጻት ዓንቀጻት ኣቶ ወልደኣብ' እትብል መጽሓፍ ብምውካስ ከቕርቦ ዝተደረኽኩ።

# ጦብላሕታ ሳዋ





## “ዓላማይ ምኳን ‘ኢንጆይ’ ገይረዮ።”

### ኢንጂነር ካብራል እዮብ

ናብ ሳዋ ኣባል ታሽዓይ ዙርያ ኮይነ ወሪደ። ኣብ ሳዋ ውጽኢት ማትሪክ ተነጊርና። ከይተዓወትኩ ምስ ተረፍኩ ሕማቕ ተሰሚዑኒ። ግን ከኣ ፈለማ ካብ ገዛይ ክወገስ ከለኹ ክልተ ኣገደስቲ ምኽርታት ሰኒቐ'የ ከይደ። እታ ሓንቲ፥ ሓደ ከም ናይ ቀረባ ቤተሰበይ ዝገልጾ ተጋዳላይ ጸዊዑ ዝመኸረኒ'ያ። ኣብ ቅድሚኡ ጸባ ኣብ ብኬሪ ገይሩ፥

“ካብራል እዛ ጸባ ትርእያዶ ኣለኻ?” ኢሉኒ።

“እወ”

“ኣብ ሳዋ ሓላፊኻ ቀያሕ'ያ እንተ ኢሉካ፡ ‘እወ ቐያሕ’ ክትብሎ ኣለካ። ሓላፊኻ ዝበለካ ክትገብር ኣለካ።” ኢሉኒ።

ኣበሃህልኡ ዘይከውን ነገር ክትገብር ኣለካ ማለት ዘይኮነስ ሓላፊኻ ንዝበለካ ነገር ብትግህና ብቐንዕና ክተተግብር ኣለካ ማለት'ያ። እታ ካልኣይቲ ኸኣ ሓደ ምሁር ዝሃበኒ ምኽሪ'ያ። “ኣብ ዝኾነ ኣጋጣሚ ምውዳቕ ኣሎ። ንስኻ ግን ወዲቕካ ምትሳእ ከም ዘሎ ክትኣምን ኣለካ” ኢሉኒ። ምስኡ ዝሃበኒ ከም ሕላገት ዝዘክራ ጥቕሲ ኸኣ ኣላ። “Enjoy the work you do; and do the best you can፡” ‘ንእትሰርሖ ኣፍቅሮ፡ ዝከኣለካ ኸኣ ግበር’ ማለት'ዩ። ኣብ ማትሪክ ምውዳቐይ ኣጕህዩኒ። ግን ከኣ ንኡበሰይ ካብ ዝወደቐኩዎ ክትስእ ምኳነይ ቃል ኣትየላ ወይ ተመባጺዐላ። ድሕሪ ውጽኢት ምፍላጠይ ንሓጺር እዋን ከም ዓላማይ ኮይነ ኣብ ሳዋ ተሪፈ። ንስራሕ ምዕላም ከኣ ብልቢ ተቐቢለዮ “ኢንጆይ” ገይረዮ። ዓሰራይ፡ ዓሰርተው ሓደ፡ ዓሰርተው ክልተ ዙርያታት ተቐራሪበን እየን። ኣብ ማእቶት ድማ ምስኦም ወፊረ ናብ ሳዋ ድሕሪ ምምላሰ፡ ንቕሩብ እዋን ጸኒሐ ናብ ሓይሊ ባሕሪ ተቐይረ።

ብድሕሪኡ ጽቡቕ ኣጋጣሚ ኮይኑ ኣብ ሓይሊ ባሕሪ ፈተና ገይርና። እቲ ፈተና ቀጽሪ፡ እንግሊዝ፡ ፊዚክስ ዘጠቓልል ኮይኑ፡ ሃንደበት'ዩ ነይሩ። “ሕልሚ ድዩ ጋህዲ? ካልኣይ ሳዕ ደየ ተወሊደ?” ኢለ ንኡበሰይ። ምስ'ቶም ዕዉታት ስለ ዝበርኩ ናብ ማእከል መሰልጠኒ ሓይሊ ባሕሪ ደንጎሎ ተጸንቢረ። ኣብ ደንጎሎ ንሰለስተ ዓመት ተማሂረ፤ ካብ ክፍለይ ቀዳማይ ብምውጻእ ዲፕሎማ ብማሪን ኢንጅነሪንግ ተመሪቐ። ደንጎሎ ናይ ህይወት መንቋሕቋሕታ ዘጥረኹሉ፥ ኣብ ትምህርቲ ይኹን ህይወት ክበርትዕ ከም ዘለኒ ዝገበርኒ ቦታ'ዩ ክብለካ እኽእል። ኣብኡ ኮይነ ብ2002 ካልኣይ ግዜ ማትሪክ ተኻፊለ። ሽዑ ግን ክኣቱ ኣይከኣልኩን። ምኽንያቱ ነታ ሒዘያ ዝበርኩ ናይ ማሪን ኢንጅነሪንግ ትምህርቲ ክዛዘማ ነይሩኒ። ድሕሪ ሓደ ዓመት'የ ናብ ዩኒቨርሲቲ ኣትየ። ሽዑ ትኽ ኢልና ናብ ማይ ነፍሒ ከይድና። ፈለማ ናብ ኮለጅ ክኣቱ ከለኹ ብድሆታት ነይሩኒ ክብለካ ኣይክእልን'የ። “እዚ ድኣ ካብ ጸልማት ናብ ብርሃን፡ ካብ ብረት ናብ ቢሮ፡ ካብ ንእዲ ናብ ዓራት ፡ ካብ ኣብ ትሕቲ ገረብ ኮፍ ምባል ናብ ጥዑይ ካፌተርያ፡ ኩሉ ነገር ምዕሩይ ድሉው፥ ናብ ዝኾነ ቦታ ስለ ዝመጻእና ዋላ ሓንቲ ኣይስመዓካን'ዩ፡” ይብለና ነይሩ ሓደ ኣባል ቀዳማይ ዙርያ ዝነበረ መማህርትና። ነዚ ከም ኣብነት ድኣየ ኣምጺአዮ'ምበር ኣነ ከምቲ ንሱ ዝሕለፎ ኣየሕለፍኩን። እቲ ዘጋጥመካ ሕሰም፡ ብድሆታት ከም መምሃሪ ክትወስዶ ኣለካ ንምባል'የ። ስለዚ ናብ ኮለጅ ክኣቱ ከለኹ ድሌተይ ሕልመይ ዘተግብረሉ ቦታ ምኳኑ ስለ ዝፈለጥኩ ብሕጉስ መንፈስ'የ ጀሚረዮ። ተዓዊተ ድማ። ኣብዚ እዋንዚ ድማ ናይ ማስተርስ ትምህርተይ ኣብ ኮለጅ ጥበባትን ማሕበራዊ ስነፍልጠትን - ዓዲ ቐይሕ እመሃር ኣለኹ። እዚ ናይ ማስተርስ ትምህርተይ ምስ ኣከባብያዊ ምህንድስና (Environmental Engineering) ዝተሓሓዘ እዩ። ነዚ ንምትግባር ብዓውዲ GIS (Geographical Information System) ወይ Geo Informatics (ጂኦግራፍያዊ ሓበሬታ) እመሃር ኣለኹ። እዚ ዓውዲ'ዚ ኣብ ብዙሕ ክፋላት ናይ ዓውደ ትምህርተይ (Civil Engineering) ክሕግዘኒ እዩ።

*ምንጪ፥ መጽሔት መንእሰይ ቁ.52*

# ጥበባት ሳዋ



መለስ ንጉስ

# "ዜማታተይ፡ ብህርመት እግሪ ተዓላሞይ ዝሰርሓሉ እዋን ነይሩ።"

– ድምጻዊ ኣማኑኤል ወልደጋብር (ሞሞና)




ኣማኑኤል ወልደጋብር (ሞሞና)፡ ብ1974 ካብ ኣቦኡ ወልደጋብር እምባየ፡ ኣዲኡ ወ/ሮ ግምጃ ሓለፋ፡ ኣብ ኣፍደዩ ተወሊዱ። ንቑሩብ ግዜ ኣብ ኣኽርያ ድሕሪ ምጽናሕ ድማ ኣብ ኣርባዕተ ኣስመራ ዓብዩ። ካብ መባእታ ክሳዕ 6ይ ክፍሊ ኣብ ቤት ትምህርቲ ስምረት ኣኽርያ፡ 7ይ ክፍሊ ኣብ ማይተመናይ፡ 8ይ ድማ እንዳ ሸወደን ኣኽርያ ተማሂሩ። ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቱ ክሳዕ 12 ክፍሊ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰማእታት ዛዚሙ።
ብ1994 ምስ ምጅማር ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣባል ቀዳማይ ዙርያ ብምዃን ናብ መዓስከር ሳዋ ወሪዱ። ሞሞና፡ ሓደ ካብቶም 'ኣለዉና' እንብሎም ድምጻውያን ኰይኑ፡ ኣብ መድረኽን ስቱድዮን ድምጹ ዘይቅየር ወናኒ ስሑል ጉረሮ ክኸውን በቒዑ እዩ።

### ሓፈሻዊ ስነ-ጥበባዊ ድሕረ ባይታ

ኣማኑኤል (ሞሞና)፡ ቅድሚ ስነ-ጥበበኛ ኰይኑ ደርፊ ምምላኹ፡ ኣብ ሞያታት ባትላሚራን ፋግሮን እዩ ዝነጥፍ ነይሩ። ኣቦኡ፡ ነጋዳይ ብምንባሮምን ምስ ወዶም ሓያል ናይ ፍቕሪ ምትእስሳር ስለ ዝነበሮምን፡ ሞሞና ብሞያ ሓጻዊን ክምዕብለሎም ይደልዩ ነበሩ። ኣማኑኤል ግና ናብ ስነ-ጥበብ ደኣ ዛዘወ። ናብኡ ንኸድህብ ዓባዩ ወ/ሮ ኣኽበረት ብላታ ኣውዓሎም ቀንዲ ጸላዊት ከይኰና ከም ዘይተርፋ እዩ ኣማኑኤል ዝገምት። ንሰን ኣብ ከባቢኦን ፍትውቲ፡ ንዘኹነ ውራይ ዘጸብቓ ከምኡ'ውን ብዘይ መሳርሒ ሙዚቃ ዝደርፋ ፍልጥቲ ሰብ እየን ኔረን።

### ጉዕዞ ስነ-ጥበብ ሞሞና

ኣማኑኤል ሞሞና፡ ተመሃራይ 7ይ ክፍሊ እንከሎ ኣትሒዙ ሙዚቃ ከቕርብን ኣብ ድራማታት ክዋሳእን ጀሚሩ። ኣራንሺ መልክዓን ሞሞናን ዝብላ ፍቱዋት ደርፍታቱ፡ ካብ ሽዑ ኣትሒዙ'ዩ ክደርፈን ዝጀመረ። ኣብ 1993/94 ኣብ ድምጺ ሓፋሽ ኤርትራ፡ ናይ ካልኣይ ደረጃ ኣብያተ ትምህርቲ ውድድር ኣብ ዝነበረሉ፡ ቤት ትምህርቲ ሰማእታት ቀዳመይቲ ብምውጻእ፡ ኮፓ ኢንሹራንስ ኣብ ዝዓተረትሉ እዋን፡



'ሞሞና' ዘርእስታ ደርፊ ኣማኑኤል ወልደጋብር ቀዳመይቲ ወጺኣ ተሸሊማ። ካብ ሽዑ ኣትሒዙ'ዩ ድማ ኣማኑኤል ወልደጋብር ናብ ኣማኑኤል ሞሞና ዝተሰጋገረ። ኣማኒኤል ግና ምስ ወላዲኡ ክቱር ፍቕሪ ስለ ዘለዎ፡ ሽም ኣቦኡ ምህሳሳ ኣይፈቱን እዩ።

ኣማኑኤል፡ ቅድሚ ናብ ሳዋ ምውራዱ ምስ ናይ ጥበብ ዓርኩ ሙሴ ሓድሽ (ሳዋ) ካሴት ከሕትሙ መደብ ነበሮም። ምስ ሙሴ ሓድሽ ኣብ ከባቢ 1993 እዮም ኣብ ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያት ኤርትራ ተራኺቦም። ብሞያ ተኣሳሲሮም ድማ ነዊሕ ሞያዊ ዕርክነትን ሽርክነትን መስሪቶም። ብመገዲ ስነ-ጥበበኛ ያሬድ ዓንደብርሃን ተላልዮም፡ ኣብ ማሕበር መንእሰያት ምስ ተጠርነፉ ምስ ብዙሓት ስነ-ጥበበኛታት ተላልዮም።

ሞሞና፡ ቅድሚ ሳዋ ምውራዱ ምስ ስነ-ጥበበኛ የሃንስ ትኳቦ'ውን ዕርክነት ስለ ዝነበሮ፡ ኣብቲ ሞያ ነዊሕ ብሓደ ተጓዒዞም እዮም። ብሓደ ተጠርኒፎም ድማ ነዊሕ ቀጺሎም።

ኣማኑኤል፡ ነቲ እዋን ክዝክር ከሎ፡ "ሸዑ ካሴት ሓሲብና ኣብ ዝተንቀሳቐስናሉ፡ ኣዝዩ ደሃልን 'ቀስ ኢልኩም ዕበዩ' ዝብል ሞራል ዘይሁበን ዘረባታት ካብ ሓድሓደ ስነ-ጥበበኛታት እኳ እንተ ዓንቀጸና፡ ሙዚቀኛ ቢንያም ገብረክርስቶስ ዝገበረልና ሞራላዊ ሓገዝን ደገፍን ግና ክርስዖ ኣይክእልን።" ይብል። ቢንያም፡ ቀንዲ ጊታሪስታ ኣስመራ ባንድ ብምንባሩ፡ ዓቢ ዝና ዝነበሮ እዩ።

"ንሕና ንኣሽቱ ኢና ኔርና። እንተኾነ ግዛኡ ወሲዱ ንደርፍታትና ክመልኣልናን ኣጆኹም ክብለናን ምኽኣሉ ምስጋናና ወሰን ኣይነበሮን። ወትሩ ድማ ቡቲ ሞራላዊ ሓገዙ ንኽንቅጽል ምትብባዑ ነመስግኖ።" ብዘይካ ቢንያም ገብረክርስቶስ፡ ያሬድ ዓንደብርሃንን ደበሳይ ወልዱን'ውን ካብ ጉንና ከይተፈልዩ፡ ኣጆኹም ዝብሉናን ቀጻሊ ዘተባብዑናን መንእሰያት እዮም ነይሮም። ደበሳይ ወልዱ፡ ኣብ ስራሕና ምትብባዕን ምትዕርራይን እናገበረ 'ኣብ መጻኢ ዕዉታት ክትኮኑ ኢኹም' እናበለ ኣብዚ ዘብጽሓና እዩ" ብምባል፡ ምስጋናኡ ወሰን ከም ዘይብሉ ይዛረብ።

### ሞሞናን መዓስከር ሳዋን

ኣማኒኤል ሳዋ ምስ ወረደ ምስ ብዙሓት ስነ-ጥበበኛታት እዩ ተራኺቡ። ሸዑ፡ ሳዋ ቀጥቋጥ ዝበዝሓ ሓንቲ ዓባይ ጐልጎል ኮይና'ያ ጸኒሓቶም። ብዘይካ'ተን ስሑዋት ቴንዳታት ካልእ ኣይነበራን። ንመጽለሊ ዝኸውን ብዓኔፋን ቴንዳን ከምኡ'ውን ብጊንድዐን ካልኦት ኣግራብን ጌሮም ግዛውቲ ምስ ሰርሑ፡ ናብ ታዕሊም ኣተዉ። ኣብ ሳዋ ዝሓሸ ምጥርናፍ ናይ ስነ-ጥበበኛታት ባይታ ስለ ዝተረኽበ ምስ በዓል ጀማል ሳልሕ፡ ኣቡበከር ዓብደልኣወል፡ ተኽሊት ሰለሞን፡ የሃንስ ትኳቦ፡ ሙሴ ሓድሽ፡ ኣልኣሚን ዓሊሙዝ፡ ወዲ ተስፋይን ፍቓዱ ትኩእን ኣብ ሓደ ቦጠሎኒ ተራኺቦም። ኣብ ብርጌድ ምስ ኣተዉ ድማ በዓል ረዘነ ባርያ፡ ይርግኣለም እግሪን ሙሴ ኣብርሃ (ኬኪያ)ን ተወሲኾሞም። ብዘይካ'ዞም ስነ-ጥበበኛታት ብርክት ዝበሉ ሙዚቀኛታት'ውን ሓቢሮም ኔሮም። ብዘይካ'ዚኣቶም፡ የማነ ኣርኣያ፡ ማቴዎስ በይዞ ጊታሪስታ፡ ሙሴ ሃብተ (ጋንዲ)፡ ሚኪኤል ተኽለ (ድራመር)፡ የናስ ኣፋድሽ (ድራመር)፡ ሙሴ ዳዊት (ኦርጋን)፡ ኦርጋኒስታ ዘካርያስ (ዛኪ)፡ ኣማን ዑቕባይ፡ ተኽሊት ተዋሳኣይ፡ ታደሰ ኣመሪካ፡ ኣድሓኖም ገ/ማርያም፡ ዛይድ ንጉሰ፡ ፍረወይኒ (ጓል ዓባየይ)፡ ምሕረት ይክኣሎ፡ የማነ ኣርኣያ፡ እልልታ፡ ኣውሎ ተዋሳኣይ ወዘተ. ነይሮም። ኣብ ደረጃ ክፍለ-ሰራዊት ምስ በጽሑ ድማ ወዲ ማንዕ፡ ቴድሮስ ሓጐስ፡ ዳኒኤል ሓጐስን ካልኦትን ተወሲኾሞም ብሓደ ምዉቕ ናይ ጥበብ እዋን ኣሕሊፎም። ኣብ መመረቕታ ቀዳማይ ዙር፡ ኣማኑኤል፡ "ክሕፈር ዶባታ"፡ "ኣራንሺ መልክዓ"፡ "ሞሞና" ዝብላ 3 ደርፍታት ኣቕሪቡ።

### ድሕሪ ምረቓ ቀዳማይ ዙርያ

ድሕሪ ምምራቕ ቀዳማይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ኣማኑኤል ወልደጋብር ሞሞና፡ ኣብ ናይ ደቀ'ንስትዮ ክ/ሰራዊት 5 ከም ዓላማይ ኲይኑ እዩ ተመዲቡ። ሞሞና፡ ኣብ እንዳ ኣዋልድ ፍቱው ሰብ ዝነበረ፡ ክሳብ ሎሚ ብዲስፕሊኑ ዝነኣድን ብዙሓት ፈተውቲ ዘጥረየን እዩ። ንሱ ከም ዓላማይ ደቀ'ንስትዮ ምስ ተመደበ፡ ነቲ ናይ ስነ-ጥበብ ሞያኡ ብምቕጻል፡ ነተን ደቀ'ንስትዮ ባህሊ ክ/ሰራዊት 5 ጠርኒፉን መሪሑን ነታ ባህሊ ኣብ ደሓን ኩነታት ኣደዩቡዋ።

ድሕሪ ምቛም ጉጅለ ባህሊ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ንሱ'ውን ኣባል ናይታ ጉጅለ ብምዃን ንጉስጓስ ሃገራዊ ኣገልግሎት ናብ ኩሉ ኩርንዓት ሃገርና ተበገሱ። እቲ ጉስጓስ ኣዝዩ ሓያልን ብድሕሪኡ ዘይተደግመን ዓቢ ጽልዋ ዝፈጠረን እዩ ነይሩ። ኣብቲ ዑደት፡ ኣማኑኤል ሞሞና፡ ወዲ ትኳቦ፡ ቴድሮስ ሓጐስ፡ ዳኒኤል ሓጐስ፡ ዛይድ ንጉሰ፡ ወዲ ዓፋድሽ፡ ቶማስ መድሃኔ፡ ጉይትኦም ነጋሲ፡ ዳኒኤል ኢምቤርቶ፡ ዳዊት ሸላን፡ ኣኽሊሉ ተስፋጽዮን፡ ኣማን ጉብርሃንስ፡ ኑቢያት ፍስሃየ፡ ዓብደላ ራሻይዳ፡ ኣልኣሚን (ዓፋር)፡ ወልደኣብ (ብሌናይ)፡ ሱሌማን (ናራ) ወዘተ. ኣባላት ናይታ ጉጅለ ነይሮም።



ኣማኑኤል ነቲ ፍጻመ ክዝክር ከሎ፡ “ኣልኣሚን ወዲ ዓፋር ሓያል ደራፋይ ነይሩ። ‘እላ ላላ ላላላ ሳዋ እላላ ላላላ ላላ ሳዋ’ ብእትብል ደርፉ ዝፍለጥ ኣብ ምውዳእ ዑደትና’ዩ ብሕማም ተሰዊኡ። ኣብ ኣስመራ ኦሮታ’ዩ ዓሪፉ፥ ኣብ መቓብር ሓርበኛታት ጸጸራት ድማ ስነ-ስርዓት ቀብሩ ተኻይዱ። ስድራኡ ኣብ ዓሰብ እዮም ዝነብሩ ነይሮም፡” ይብል።

እቲ ዑደት ኣገዳሰን ኣዝዩ ጸላውን ምንባሩ ኣማኒኤል ሞሞና ይገልጽ። “ብድሕሪ’ዚ ዑደት፡ ብሃገራዊ ኣገልግሎት ዝተኻየደ ንምሉእ ሃገር ጉስጓስ ዘካየደ ጉጅለ ባህሊ ሃገራዊ ኣገልግሎት የለን” ይውስኽ።

ድሕሪ ዑደት ባህሊ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ንሓደ ወርሒ ኣብ ፈደዳብ ምስ ኮር 381፡ 2ይ ብርጌድ፡ 4ይ ቦጦሎኒ ኣጋር ከቢድ ብረት ታዕሊም ወሲዱ። ኣብ 1997፡ ሞሞና ኣባል ምዱብ ሰራዊት ኰይኑ ናብ ሳዋ ተጸዊዑ። ቅድሚ ኣባል ምዱብ ሰራዊት ምዃኑ፡ ኣብ 1997 ሓንቲ ‘ሞሞና ሳዋ’ ዘርእስታ ካሴት ምስ ድምጻዊ ሙሴ ሓድሽ ብምዃን ኣዳልዮም ዘርጊሖም። ድሕሪ’ዚ፡ መዓስከር ሳዋ ናብታ ናይ ቀደሙ ዓላማይ ክኸውን ንሳዋ ስሒቡዎ። ኣብቲ እዋን 7ይ ዙር ይዕለሙ ነበሩ።

### ዓላማይ ምዃንን ደቀ’ንስትዮ ተዓላሞ ሳዋን

ኣማኑኤል ወልደጋብር፡ ኣብ ‘እንዳ ኣዋልድ’ ክዕልም ምስ ጀመረ፡ ምስ’ተን ደቀ’ንስትዮ ክወሃሃድ ግዜ ኣይወሰደሉን። ሞሞና፡ ብወተሃደራዊ ዲሲፕሊን ዝተመልመለ ብምዃኑ፡ ምስቲ ህዱእ ጠባዩ፡ ነቲ ከቢድ ዕማም ክዋጽኦ ኣየጸገሞን። ቁሩብ ከይጸንሐ ግና ኩነታት ወራር ወያነ ስለ ዘጋጠመ፡ ቀዳማይ ወራር ኣብ ከባቢ ታባ እርምያስ ሃይኮታ፡ ካልኣይ ወራር ኣብ መዓስከር ሳዋ፡ ሳልሳይ ወራር ምስ ናይ ባረንቱ ኩነታት ኣብ ዓዲ ቀሺ፡ ሃይኮታ፡ ተሰነይ ክልተ ግዜ ኣብ ኩናት ተሳቲፈ። ድሕሪ ምፍሻል ወራራት ድማ ናብ ቤት ትምህርቲ መኮንናት ዓላማይ ካዴት ኰነ። ‘ቤዚክ’ ዝብሃሉ ካብ ኣዘዝቲ ቦጠሎኒ ንላዕሊ ምስ ብጾቱ ኰይኑ ስልጠና ክህብ ጀመረ። በዚ ድማ ክሳዕ 2004 ቀጸለ።

### ሞሞናን ካሴታቱን

- ሞሞና፡ ኣብ መንጎ ናብ ኣስመራ መጺኡ፡ ነታ ‘ምስለይ’ ዘርእስታ 10 ደርፍታት ዝሓዘት ኣልቡሙ ኣብ 2002 ዓ.ም ክሰርሓ ከኣለ።

- ኣብ 2008’ውን ‘ክሓልፍ እዩ’ እትብል ካሴት ምስ ድምጻዊ ሙሴ ሓድሽ ኰይኑ ሰርሐ።

- ድሕሪ 2009 ድማ ናብ ጉጅለ ባህሊ ዋልታ ተመደበ። ኣብ 2010 ድማ ‘ኣስመራ ኢልኪ’ ዘርእስታ ኣልቡም ዘርግሐ።

- ኣብ 2011 ምስ ጉ/ባ/ ዋልታ ንህዝብን ሰራዊትን ንምዝንጋዕ፡ ናብ ጋሽ ባርካ ዑደት ኣካየደ። ኣብቲ መንግስቲ ዝጠልቦ ባህላዊ ጸወታታትን ንጥፈታትን ኣብ በዓላትን ካልእን እናሰርሐ ድማ ቀጸለ። ኣብ 20 ሰነን መዓልቲ ናጽነትን፡ ብርክት ዝበሉ ንሃገርን ህዝብን ዘነቓቕሑን ዘዘናግዑን ደርፍታት ሰሪሑ እዩ። ኣብ 2013፡ ሓንቲ ‘ምንት’ ዘርእስታ ባህላዊት ካሴት ምስ ገጣሚ ዓወት መንግስተኣብ ብምዃን ሰሪሖም።



### ተወሳኺ ሕቶታት ንሞሞና

*** ኣብ ቀዳማይ ዙር ንሳዋ ምኻድ ዝነበረ ስምዒት ከመይ ነይሩ?**

- ኣዝ’ዩ ርሱን ዝኾነ ስምዒት’ዩ ነይሩ። ኣነ ንባዕለይ ኣብ 3ይ ወይ 4ይ ዙር ክኸይድ ዝግብኣኒ’የ፡ ኣብ 1ይ ዙር ከይደ። ሽዑ ዝነበረ ስምዒት ሰማይ ዝተንከፈ እዩ ነይሩ።

*** ትጽቢትኩም ከመይ ነይሩ?**

- ከም ፈለምቲ ዙር መጠን፡ ቴንዳ እውን ክጸንሓና ኣይተጸበናን። ነቲ ዋሕዲ ክንመልእ ግን ለይትን መዓልትን ኢና ንሰርሕ ነይርና። ብፍላይ ለይቲ ምስ ካምሲን መሕደሪና ይጠፍኣና ነይሩ። ዝጠፍኡ ክንደሊ፡ ቴንዳታትና ብንፋስ ተወሲዱ ክንመልስ ሃላኽ እዩ ነይሩ። ክረምቲ ብምንባሩ ሕይል ኢሉ’ዩ ኔሩ። ቀትሪ ንዕለም ለይቲ ክንሰርሕ ንወፍር ኔርና። ዕረፍቲ ኣይነበረናን፥ ክሳብ መጽለሊ ገዛውትና ብዓጌፉ ንሰርሕ ማለት’ዩ።

***ታዕሊም ተወዲኡ፡ ‘ዓላማይ ደቀ’ንስትዮ’ ኴንካ ምስ ተመደብካ እንታይ ተሰሚዑካ?**

- ኣይጸላእኩዎን።

*** እተን ተዓላሞ ደቀ'ንስትዮኽ ከመይ ኔረን?**

- ኣዝየን ሞራል ዝነበረን እየን ነይረን።

*** ዓላሚ ደቀ'ንስትዮ ኹይኑ ዝምደብ ከመይ ዝበለ እዩ ነይሩ?**

- ኣብ እንዳ ኣዋልድ ዝምደብ ዓላሚ፡ ብዲሲፕሊኑ'ዩ ዝምደብ። እዱብ ዝኾነ ሰብ የድሊ። ካልእ፡ ዋላ'ኳ ባዕለን ዝሰርሓ እንተኾና፡ ዝያዳ ዓበይቲ ስራሓት ዝሰርሑ ዓለምቲ እዮም። ብተዛማዲ ካብቶም ናይ ኣወዳት ዓላሞ ንዓና ጽዑቕ ስራሕ ነይሩና።

*** ተዓላሞ ደቀ'ንስትዮ ምስ ደቂ ተባዕትዮ ክነጻጸራ ከለዋ ከመይ እየን?**

- ኣዋልድ ኣብ ወተሃደራዊ ታዕሊም ኣዝየን ሓያላት እየን። ኣብ ሰልፊ ንሳተን እየን ነወዳት ዝሰዕራኦም። ኣብ ብረት ምፍታሕን ምግጣምን፥ ከምኡ'ውን ኣብ ጨመተ ተኾሲ ንሳተን'የን ብልጫ ዘሎወን። ኣብ ጽሬትን ጽፈትን እውን መወዳድርቲ ኣይነበረንን።

*** ዓላሚ ደቀ'ንስትዮ ንምኳን እንታይ ይሓትት?**

- ሚላን ዓቕልን ይሓትት፥ ስነ-ኣእምሮኣዊ ብስለት ይሓትት። ጸገመን ንምርዳእ ጉነጽ ዘይምጥቃም ይሓትት። ብዙሕ ነገር እዩ፡ ንኣብነት ሓንቲ ጓል፡ "ተጸሊእዋ'ሎ" እንተ ተባሂሉ፡ ከም እተዕርፍ ክትገብር ኣለካ። ሕፍረትን ዘይምድፋርን ስለ ዘሎ፡ ካብ'ተን ኣዋልድ መራሕቲ መሳርዕ ጌርካ ጸገመን ነተን ኣዋልድ ከም ዝነግራ'ሞ ከም ዝፍታሕ ክትገብር ትኽእል። ኣብዚ'ዩ እቲ ምስትውዓል ዝድልዩ።

*** ክጥቀስ ዝኽእል ፍሉይ ብልጫ እንታይ ተዓዚብካለን?**

- ኣዋልድ ልዕሊ ኣወዳት ይተሓጋገዛ እየን። ንሳተን ኩሉ እየን። ሰብ እንተ ሓሚሙ ኩለን እየን ዝጓየያ። ባዕለን ሓኻይም ባዕለን ኣዴታት እየን። ብሓጺሩ ብባህርይአን ተደናጋጽቲ እየን።

*** ዓላሚ ምኳን ንዓኻ እንታይ እዩ?**

- ታዕሊም ንባዕሉ ሙዚቃ እዩ፥ ህርመቱ ሙዚቃ እዩ። ዜማታተይ ብህርመት እግሪ ተዓላሞ ዝሰርሓሉ እዋን ነይሩ። ብህርመት ናይ ታዕሊም ዝሰራሕኩዎ ሙዚቃ ኣሎ። ኣዝየ ዘፍቅሮ ሞያይ እዩ ታዕሊም ንዓይ! ካልእ ባህሪ ሰብ ክተጽንዕ ሓጋዚ እዩ። ተጻዋርነት ከም ተጥሪ እውን ይገብረካ'ዩ።

*** ሳዋ ግለጻ እንተ ትብሃል?**

- ናይ ብሄር ፍልልይ ከም ዘየሎ ዘነጸረት! ሳዋ ንሓድነት ሃገር እምነ ኩርናዕ እያ። ናይ ሃይማኖት ይኹን ብሄር ተነጽሎን ምፍልላይን ዘይተራእየላ ቦታ ሳዋ እያ።

*** ኣብ ኣገልግሎት ከለኻ ትዝክሮ ጕፍታ እንተ'ሎ?**

- ሓደ እዋን ምስ ወዲ ትኳቦ ንሃዋሻይት ኬድና ሓንቲ ጓል 17 ዓመት እትኸውን ኣባል ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ኣብ ርእሳ ክሹኽ ጠምጢማ፡ ኣብ ትሕቲ ጨዓ ኮፍ ኢላ ምስ ረኣየ፡ ወዲ ትኳቦ ሽዑ ንሽዑ፡ "ርግቢት መሮር እንታይ በዲላ?" እትብል ደርፊ ሰሪሑ ኣስሚዑኒ። ቀልጢፍካ ፈጠራዊ ስራሕ ምስራሕ ባህርይኡ ዝነበረ ወዲ ትኳቦ ዓርከይ ነይሩ። ኢጋጣሚታት ብምዕዛብ ድርሰታት ዝፈጥር ሓያል ሰብን ኣብ'ቲ ሞያ ጥቡብ ኣብ ሳዋ ዓቢ እጃም ዝነበሮ ስነ-ጥበበኛ'ዩ ጆን። ምስኡ ብሓደ እንተኼንና ሙድና ይበራበር ነይሩ።

*** ሞያኻ ንምምዕባል ዝረኸብካዮ ስልጠና ወይ ትምህርቲ እንተ'ሎ፡ ሕጂኸ ካብ ሞሞና እንታይ ኢና ክንጽበ?**

ኣብ ኮሌጅ ስማፕ ብትያትሪካል ኣርት ብዲፕሎም ተመሪቐ ኣለኹ፡ ንኹሎም መምህራነይ ድማ ኣመስግን። ንመጸኢ ዝምልከት ስራሕ፡ "ከመይ ዘይናፍቕ" ዝርእስታ ኣልበም ኣዳልየ ኣለኹ። ንኹሎም ፈተውተይን ሓገዝተይን ድማ ልዑል ምስጋናይ ኣቐዲመ ክገልጽ እፈቱ።

***ፈጣሪ ምሳኻ ይኹን!**

- ኣሜን!

***

**ገለ ካብ ልሳን ፈለጥቱ**

**ደበሳይ ወልዱ (ደራስን ጋዜጠኛን)**

"25 ዓመታት ንድሕሪት ተመሊሰ ክርእዮ ከለኹ፡ እዚ በጺሑዎ ዘሎ ደረጃ፡ ፍረ ናይቲ ሽዑ ዝነበረ ሓርኮትኮት፡ ጻዕርን ሓያል ዲስፕሊንን እዩ። ዓቢ ድምጻዊ ኩይኑ ክርእዮ ከለኹ፡ እቲ ንሱን ሙሴን ደርፍታቶም ሒዞም ክመጹና፡ ብሉጽነት ደርፍታቶም ኣስተብሂልና ሓንሳእ ተሰሚዐን ካብ ዝሓልፋ፡ ነበርቲ ክኾና ብምባል ክንሰንደን ህቡብነት ረኺበን ድማ ክቕጽላ ምኽኣለን እሕበን።"

**መም/ ዮናስ ሃብተ (ደራስን ቀዳማይ ዙርን)**

"ብ1994 ዓ.ም ኣብ ሳዋ ጻዕዳ እሾኽ፡ ጻዕዳ ቴንዳ፡ ጻዕዳ ጸሓይ ጥራይ እዩ ነይሩ። ደርፊ 'ሞሞና'ን ድምጻዊ ሙሴ ሓድሽ 'ሳዋ'ን ደርፍታት ግና ብብቕዓተን ቀቡላት ኩይነን





ኑቲ ናይ ሸዑ ወፍሪ ድማ ቅቡል ገይረናኦ። ሸዑ ሞሞናን ሳዋን ኑቲ ጸላይ በዲህን ዓቢ ጽላል ኩይንናና እየን። ዋላ'ቲ እሾኽ ወጊኡካ እንከሎ፡ ምስማዕ እተን ደርፍታት ከየቋረጽካ ኢኻ ምንቃስ ትቕጽሎ... ”

**መዓሾ ተወልደ (መሃንድስን ስነ-ጥበበኛን)**

“‘ሞሞና’ ክብሃል እንከሎ፡ ልስሉስን ዓብይን፡ ኣብ ሓጋይ ዓቢ ቑጽሊ ዘውጽእ፡ ኩሎም ኣግራብ ኣቕጽልቶም ኣርጊፎም ከለዉ ዝጥጥዕ፡ ተስፋ ዝሁብ፡ ኣንፈ ሰናይ ክራማት ዝሕብር፡ ካብ ድሩቕ ናብ ርሑስ ዘሳግር፡ ብቐሊሉ ዘይበርስ ዓቢ ገረብ እዩ። ድምጻዊ ሞሞና ድማ ናይ ሞሞና ወሲዱ ኩሉ ደርፍታቱ ፈውሲ ልብን እዝንን ኩይኑ ሓወልቲ ኾይኑ ይሰምዓኒ። ምኽንያቱ፡ እዞም ኩሎም ኣብ ሃይስኩል ርእየ ከይጸገብኩዎም፡ ከይድፈር ዶባታ እናበሉ ምስኡ ዝወፈሩ ልኡላውነት ሃገር ከውሕሱ ዝሓለፉ፡ ንሱ ናቶም ሓወልቲ እዩ። ሞሞና እውን ናይ ብሓቂ ንደርፉን ንዕኡን እትውክል ሳጓ እያ!”

**ዘመንፈስ ሃይለ (ደራሲን ቀዳማይ ዙርን)**

“ቀዳማይ ዙር ኣብ ምዝዛሙ፡ ኣብ መዓልቲ ምምራቕ፡ ሞሞና ነታ፡

‘ሽሊል ተቓኒና፡ ልውየት ዝኽዳና ኣፍቃሪተይ

እታ ጀብጀብ ጸጉራ ናፊቐያ ሉላ ንገርዋ

ኣራንሺ መልክዓ ኣነስ ነይርስዓ

መርሓባ ክትብለኒ ወትሩ ይርኣየኒ ...’

እትብል ደርፉ ክደርፋ እንከሎ፡ እተን ደቀ'ንስትዮ ኣጋጣሚ'ዩ መስለኒ ብምሉኦን ጀብጀብ ተቑኒነን ነይረን። ሸዑ ብምሉኦን ካብቲ ኅቦ ወረር ወረር ኢለን ናብ ሞሞና ክዓስላ ከለዋ፡ ክሳብ ሕጂ ይርኣየኒ። ሞሞና፡ ሓያል በዓል ዜማን ፍቱው ባህሪ ዘውንን ስነ-ጥበበኛ እዩ! ንቐዳማይ ዙር ሃ/ኣገልግሎት ድማ ነጸብራቖምን ሓወልቶምን እዩ።”

**ኤልሳ ንጉስ (ኣባል 7ይ ዙር ሃ/ኣገልግሎት)**

“ሞሞና ከም ዓላሚናን ሓውናን ኢና ንርእዮ ኔርና። ሞሞና ማለት ዕጉስ፡ ለዋህ፡ ክሕግዝ በሃሊ፡ ጸገማት ደቀ'ንስትዮ ዝርድእ፡ ብሱልን ብዲስፕሊን ዝተሃንጸን ሓያል ሰብ እዩ። ሳዋ ቅድሚ ነብስኻ ፈሊጥካ ንብድሆታት ምግጣምካ፡ ኣብ መጀመርታ ኣንፈት

## ብሁላት ሳዋ

“ሳዋ- ኪዳን ሉኣላውነት ወለዶታት ጥራይ ዘይኮነት፡ ንሓይሊ ሰባ መሰረት ምዕባለ ዝኾኑ ናይ ፍልጠት፡ ክእለትን ሞያን ማእከላት ብምህናጽ ሕብሪ ጸዓት ዘፈልፍሉ መንእሰያት ብምፍራይ፡ ማዕድን ዓቕሚ-ሰብ ኩይና'ላ።”

ኣዛዚ ማእከል ትምህርትን ስልጠናን ሳዋ ኮሎኔል እዝራ ወልደገብርኤል፡ ብኣጋጣሚ ስነ-ስርዓት ምምራቕ 22 ዙርያ (27/06/2009) ሃገራዊ ኣገልግሎት ካብ ዝበሎ እተወሰደ።

“ኣዋጅ ሃገራዊ ኣገልግሎት ተኣዊጁ፣ 1ይ ዙርያ ክጅመር ከሎ፣ ሃንደበት ንኹልና ሓድሽ ተመኩሮ'ዩ ነይሩ። ቅድሚኡ ክንድኡ ብዝሒ ተዓለምቲ ዓሊምና ኣይንፈልጥን ኢና። ብሓንሳብ 10,000 ተቐቢልና ክንዕልም ኣይንኽእልን ኢና። 5000 ክንዕልም ዝብል ርእይቶ'ውን ነይሩ። ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ፣ “ሓደ ሰብ 50 ክዕልም ዝኽእል እንተኾይኑ፣ ምህላኹ ዘይተርፎ ንምንታይ 100 ዘይዕልም።” ዝብል ርእይቶ ኣቕሪቡ። 10,700 ተዓላሞ ተቐቢልና። ብግብሪ ድማ ተመኩርናሉ። እቲ ስራሕ ብዓወት ተዛዚሙ።”

ሌ/ኮ ተመስገን ሳሙኤል (ወዲ መምህር)

# ሳዋ ንዓኺ





## "ርእሰ-ተኣማንነተይ ንኸዕቢ፡ ሳዋ ዕዙዝ ተራ ኣለዋ"

ስነጥበበኛ ኣርያም ወልደኣብ

ሳዋ! ኣዝየ ብጽቡቕ እየ ዝዝክራ። ሳዋ፡ ነብስኻ እትፍትነላ ቦታ እያ። ሳዋ፡ ነብስኻ ሓያል ድያ ድኽምቲ እትለልየላ ቦታ እያ። ሳዋ ከም ወታሃደራዊ ስልጠና ትወስደላን ዓሰርተ-ክልተ ክፍሊ እትመሃረላን ቦታ ጥራይ ኣይኮነትን። ብኽምኡ ጥራይ ርእየያ ኣይፈልጥን እየ። ሳዋ ሰብነትካ እትርእየላ መስትያት እያ። ዘይትፈልጦም ሰባትን ባህሪን እትፈልጠላ እያ። ምስ'ተን ኣብ ሳዋ ዘረኸብኩወን ኣሕዋተይ ዝተመኩርኩዎን ዝተማሃርኩዎን፡ ካብ መማህርተይ ብዝወሰድኩዎ ... ፍልጠት ኣብ ክፍሊ ጥራይ ኩፍ ኢልካ ከም ዘይርከብ ተማሂረ። ካብ በበይኑ ቦታ፡ ብሄር፡ ልምዲ፡ ባህሊ ... ዝመጸ ሰብ ክትራኸብ እንከለኻ ዝፍጠር ንቕሓት ቀሊል ኣይኮነን። ኣብ ኣስመራ ንኣብነት፥ ዳርጋ ተመሳሳሊ ሕብሪ እዩ ዘለና።

ተመኩሮ ሳዋ ዋላ ኣብ ስነ-ጽሑፍ ሓጊዙኒ እዩ። ኣብ ክለብ ስነ-ጽሑፍ ተጠርኒፈ ሓጺር ስልጠና ወሲደን ምስቶም ምሳይ ዝነበሩ ተሞክሮ ተለዋዊጠን'የ። ሓደ ግዜ ኣውደኣመት ኮይኑ ስድራና ናፊቕና ንኸይንውዕል ኣብ ውሸጢ'ታ ናይ ሳዋ ስድራና እንታይ ንግበር ዝብል ሓሳብ መጺኡ። ንመራሒ ሓይልና ካብ መግቢ ጥራይ ሰሪሕና እነውዕሎ ገለ ጥበባዊ መደብ ዘይንገብር ኢለዮ። ኣብ ሓይልና ብላምስያ ገይረን ጽቡቕ ቅዲ ክዳን ዝገብራ ነይረን። ገለ ኸኣ ክላገጻ ክብላ ፍሉይ ክእለት ሳዕስዒት ዝገብራ፡ ክዋስኣ ዝኽእላ ነይረን። መመሪጸ ሓደ መደብ ንግበር ኢለ። ተዋስኡ፡ ፋሽን ሸው፡ ምድጋም ደርፊ፡ ሳዕስዒት ወዘተ. ዘለዎ መደብ ሰሪዕና። እዛ ብኽምዚ ዝተበገሰት መደብ፡ ንምሉእ ክፍለ-ሰራዊት ሰሒባ። እቲ ኣብኡ ትፈጥሮ ምውህሃድ ካልእ ሕብሪ ዝፈጥር እዩ። በዚ ዝተበገሰ ጠርናፊት ባህሊ ሓይልና ኰይነ። ኣተሓሕዛ መራሕትና ኸኣ ሓቂ 'ሓይሽ ጽኑዕ ዲሲፕሊን ዘለዎ ስድራቤታዊ'ዩ ነይሩ፡ ፡ ክሳብ ሕጂ ዋላሓንቲ ከይጎደለ ዘሳልየና ፍቕሪ ኣብኡ'ዩ ተጠርዩ። ብሓፈሻ ንምልእቲ ኤርትራ ኣብ ሳዋ ክትርእያን ክትፈልጣን ትኽእል ኢኻ። ርእሰ-ተኣማንነተይ ንኸዕቢ ሳዋ ዕዙዝ ተራ ኣለዋ። ኣብ ሳዋ እንታይ ከም ዝኸሰብካ ኣስመራ ምስ መጻእካ እዩ ዝርድኣካ። ኣብኡ እንከለኻ ብዙሕ ኣይተስተውዕለሉን ኢኻ።

ኣብ ድራማ "መሰታ ፈንቅል" እቲ መሓዛኣ ነታ ራኢና ትበሃል ጠባይ ዝኸውን ካብ ብሄረ ዓፋር እዩ - እቲ ኣብ ባጽዕ ዝቕበለን። ኣብ ሳዋ መማህርታ ዝነበረ'ዩ። እቲ ዓርኪ ኣቦኣ ኸኣ ካብ ብሄረ ትግረ እዩ። ህያብ ናይ ዕለተ-ልደታ ብቛንቛ ዓፋርን ትግረን እዮም ዝደርፉ። ቀሊል ነገር ክመስለና ይኽእል ይኸውን ግን ምስ ዝተፈላለዩ ብሄራትና ክትመሃርን ክትነብርን ከለኻ፡ ኣብቲ ዕዮኻ ቀጻሊ ከተተኩረሉ ዘለካ ምኽኑ ይነግረካ እዩ። ኣብኡ ድምጻዊ ሳሙኤል ተዓገስ፡ ኣዝያ ጥዕምቲ ደርፊ ቛንቛ ትግረ ዘዳለወለይን ከም ዓርኪ ኣቦኣን ኮይኑ ዝዋሳእን እዩ። ኣባል ጉጅለ ባህሊ ፖሊስ ኢብራሂም ማሕሙድ ከኣ ብቛንቛ ዓፋር መሳጢት ደርፊ ሰሪሑ ፍልይትን ጽብቕትን ስራሕ ኲይናትልና። ናይ ብሓቂ ኸኣ ኣብ ኡጋንዳ ዝተቐበለትን ኩሉ ንጋሻ ዝገበር እንግዶት ዝገበረትለይን ኣብ ሳዋ ጓል መስረዐይ ዝነበረት'ያ፡ ክብራ ተ/ጋብር ትበሃል።

ምንጪ፥ መጽሔት መንእሰይ ቁ. 52

# “ሰብ ዋላ እንተ ሞተ፡ እቲ ዝሓደጎ ጽሑፍ ዘልኣለም ኣሎ!”

– ስውእ ገጣሚ ተስፋሂወት ገብረሂወት



ኣባል ሻዱሻይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ምም. ስታፍ ቦጦሎኒ ስዉእ ተስፋሂወት ገብረሂወት፡ ብ1978 ዓ.ም ኣብ እንድሕሽ ንኡስ ዞባ ሰገነይቲ፡ ካብ ሓረስቶት ስድራ ቤት ተወሊዱ። እኹል ናይ ትምህርቲ ዕድል'ኳ እንተዘይረኸበ፡ ዝተፈላለዩ መጻሕፍቲ ናይ ምንባብ ልምዱ ግና ንናይ ምጽሓፍ ዓቕሙ ዘያዳ ኣበርቲዑዎ እዩ። ብዓል ሓዳርን ኣቦ ክልተ ውሉዳትን ተስፋሂወት ገብረሂወት ብዕለት 12 ሰነ 2016 እዩ ኣብ ከባቢ ጸሮና (ኣኸራን) ተሰዊኡ።

ገጣሚ ተስፋሂወት፡ ብህይወት እንከሎ መዝገብ ዝኽሪ ምሓዝ ዝፈቱ፡ ዘጓነፎ ፍጻመታት ምሕንጣጥ ዝብርሆ፡ ልዕሊ ኹሉ ድማ ግጥሚ ናይ ምጽሓፍ ተውህቦ ዝነበሮን ‘ጽሑፍ እዩ ተራፊ’ ዝብል ተሪር መርገጺ ዝነበሮን ዋርሳይ ውላድ ሳዋ እዩ። እቶም ጸጽሒፉ ኣብ መዝገብ ዝኽሩ ዘቐምጦም ዝነበረ ጽሑፋትን ግጥምታትን፡ ድሕሪ መስዋእቱ ብተበግሶ ሓዉ ኢንጅነር ሓጐስ ገብረሂወትን በዓልቲ ቤቱን፡ “ጽባሕ” ዘርእስታ ናይ ግጥምታትን መዝገብ ዝኽርን መጽሓፉ ኣብ 2018 ንሕትመት በቒዐት።

ብዛዕባ ስዉእ ገጣሚ ተስፋሂወት ገብረሂወት፡ ብዙሕ ክብሃል ዝከኣል'ኳ እንተኾነ፡ እቲ ናይ ቀረባ መተዓልልቱን ቈመና ሓዉን ኢንጅነር ሓጐስ ገብረሂወት ኣብ መቕድም እታ መጽሓፍ ዘስፈሮ ጽሑፍ እኹል ምስክር እዩ።

“ዘበዝሐ ዕላላትና ኣብ ስነ-ጽሑፍ፡ ብፍላይ ከኣ ኣብ ግጥሚ ዘተኰረ እዩ ነይሩ። ብፍላይ ኮለጅ ድሕሪ ምእታወይ (2006) ኣብ እንራኸበሉ ዝነበርና እዋን፡ ሓፈሻዊ ውልቃዊ ኩነታትና ኣዕሊልና ሕውነታዊ ናፍቖትና ምስ ኣውጻእና፡ መብዛሕቱ ግዜ ኣብ ምስትምቓር ግጥሚ ኢና ንኣቱ ዝነበርና። ኣነ ብዓቕመይ ዝነበረኒ ኣድናቖትን ተወሰኽቲ ሓሳባትን ወስ ኣብል። ኣብ መወዳእታ 2012፡ ነታ ኣስታት 80 ግጥምታት፡ ውልቃዊ ጽሑፋትን ትዕዝብቲታትን ዘስፈረላ መዝገቡ ኣብ ኮምፕዩተር ክጽሕፈሉ ኣረከበኒ። ገለ ክፋላ ጽሒፈ ምስ ኣረከብኩዎ፡ ተዘራሪብና ምምሕያሽ ዝገበርናሉ ግጥምታት ውሑድ ኣይነበረን።

‘ኣብ ዓለም ነባሪ ጽሑፍ እምበር፡ ነባሪ ህይወት የልቦን’ ብምባል፡ ኣብ መዝገቡ ኣስፊሩዎ ዝነበረ ሕጡብ-ጽሑፍን ድሒሩ ዝሰዓበ መስዋእቱን ቀንዲ ድርኺት ነዛ መጽሓፍ ንምድላው ዝተወሰደ ተበግሶ እዩ። ጽሑፋት ዝፈትዎ ሓወይ፡ ነባሪ ክኸውን ተበግሶ ክወስድ ስለ ዝነበረኒ፡ ምስ ኩሉ ስድራ ቤት ንቡር ናይ ሓዘን ግዜ ድሕሪ ምሕላፍ፡ ጉዳይ እቶም ዘይተጠርነፉ ጽሑፋቱ ኣብ ኣእምሮይ ዝመላለሰኒ ሓሳብ ኰነ።

“ዝተረፉ ጽሑፋቱ ንምጥርናፍ ኣብ መፋርቕ መስከረም 2016 ናብ ጸሮና ኣምራሕኩ። ቦታ መስዋእቱ፡ ሓሰሓሶ ኣኸራን ካብ ጸሮና መንገዲ ኣስታት ሸሞንተ ሰዓትን ዘይጥጡሕ ናይ እግሪ ጉዕዞን

ምዃኑ ተሓበረኒ። ንስልጠና ኣብ ጸሮና ዝጸንሑ ብርኽት ዝበሉ ኣብቲ ዓውደ ኩናት ዝወዓሉ ደቂ ኣሃዱኡ ግና ውዕሎ ኩናት ናይቲ መዓልቲ ብዝርዝር ኣዕሊሎምኒ። ብዛዕባ ጽሑፋቱ ብዝተወከሰኩዎም ድማ ድሮ እቲ መሰዋእቱ ዝጸሓፋ፡ ‘ጽባሕ’ እትብል ግጥሚ እትርከበን ግጥሚታት ኩሎም ደቂ ኣሃዱኡ ንኹሎም ኣብቲ ዕለት ዝተሰውኡ ጀጋኑ እናዘከሩ ተቐባቢሎም ከንብቡወን ከም ዝቐነዩ ገሊጾምለይ። ‘ጽባሕ’ እንታይ ትሕዝቶ ኮን ይህሉዋ? እቶም ካልኦት ግጥምታትከ ከመይ ይኾኑ? ዝብሉ ሓሳባት ወረሩኒ። ንቤት ጽሕፈት ምምሕዳር ቀዳማይ ብርጌድ ኩሉ ሰነዳቱ ንኽረክበኒ ተላብየ ድማ ተመለስኩ።

“ኣብ ሚያዝያ 2017፡ ሓለቓ ስታፍ ምም. ቀዳማይ ብርጌድ ቴሌፎን ደዊሉ፡ ዝሓተትኩዎ ሰነዳት ኣብ ደቀምሓረ ከይደ ክወስዶ ከም ዝኽእል ነጊሩኒ። ግጥሚታትን ተዘክሮታትን (ዳየሪ) ዘስፍረላ ዝነበረ ሓዳስ መዝገብ፡ ዘንብቦ ዝነበረ መጽሓፍቲ፡ ኣብ ተራ ወረቐት ዝሰፈረ ዝተወድኣን ዘይተወድኣን ፋሕ ዝበለ ግጥሚታትን ካልእ ሓጸርቲ ጽሑፋትን ዝሓዘ ንብረት ካብ ቤት ጽሕፈት ክ/ሰ 39 ተረኪበ። ብመንገዲ እቶም ሓጸርቲ ጽሑፋቱ፡ ንንውሕ ዝበለ ግዜ ተበሃጊ ዕላል ምስ ኣዕለልኩ፡ እታ ‘ጽባሕ’ እትብል መወዳእታ ኣብ መዝገቡ ዘስፈራ ግጥሙ ፍሉይ ስምዒት ፈጢራትለይ። ከምቲ ደቂ ኣሃዱኡ ዝበሉኒ፡ ተስፋሂወት ኑብሱ ነጊሩዎዶ ይኸውን ቀዳም፡ ‘ጽባሕ” እናበለ ክጽሕፍ ውዒሉ፡ ሰንበት ንግሆ ዝተሰውአ? ክምለስ ዘይክእል ሕቶ እዩ። እዚ ድሒረ ዝተረከብኩዎ ሰነዳት ንዝተበጋገሰ ናይ ሕትመት ሓሳብ ዝያዳ ሞራል ዝህብ ብርኽት ዝበለ ግጥሚታትን ዳየሪን ስለ ዘጽንሓ፡ እቲ ተበግሶ ንቕድሚት ክስጉም ኣተባባዒ ኮነ። ብዘሎኒ ዓቕሚ ንሕትመት ዘድሊ ምቅርራብ ክገብር ድማ ምስ በዓልቲ ቤቱ ወ/ሮ ፍዮሪ ተስፋኣለም ብምርድዳእ ሓላፍነት ወሰድኩ።

“ተስፋሂወት ዝበዝሑ ግጥምታቱን ናይ ተዘክሮ ጽሑፋቱን ዕለትን ቦታን ኣብ እግሪ’ቶም ጽሑፋት ይገብረሎም ስለ ዝነበረ፡ ኣበየናይ እዋን እንታይ ንምባል ከም ዝተጻሕፉ ንምግማት ዘሸግር ኣይኮነን። ገለ ገለ ግጥምታት እዋናዊ መልእኽቲ ክህሉዎም ስለ ዝኽእል፡ ዝተጻሕፉሉ ዕለት ምውካስ ግድን ይኸውን። ዕለትን ቦታን ከይገበረ ዝሓደጎም ጽሑፋት እውን ከም ዘሎዎም ከም ዝቐርበ ተገይሮም ኣለዉ።

“ስውእ ገጣሚ ተስፋሂወት ኣብ ዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት ዝጸሓፎም ይኹን ዕላላቱ ኪንዮ ድኽነትን መከራን ንጽባሕ ብምሉእ ተስፋ ከም ዝገልጻ ነዚ እኩብ ጽሑፋት ኣንቢብና ክንርዳእ ንኽእል። ሞራል ናይ ምሃብ ፍሉይ ዝንባለ ስለ ዝነበሮ፡ ኣብ ውልቃዊ ህይወተይ ብፍላይ ከኣ ኣብ ናይ ትምህርቲ ጉዕዞይ ብዙሕ ብድሆታት ስጊረ ኣብ መፈጸምታ ክበጽሕ ዝነበሮ ኣበርክቶ ዕዙዝ ምንባሩ ክገልጽ ደስ ይብለኒ። ምስ’ዚ ኹሉ ናይ ጽባሕ ትስፋው ጠመተኡን ኣረኣእያኡን ኣነጻጺረ፡ ኣርእስቲ እዛ መጽሓፋ፡ “ጽባሕ” ዘርእስታ ታሪኻዊት ግጥሚ ክትከውን መሪጸያ። እዛ መጽሓፍ ንሕብረተሰብ ብፍላይ ከኣ ንመንእሰያት፡ ብዙሕ መልእኽቲ ዘለዎ፡ ዝኾነ ሰብ ብቐሊሉ ክርድኦ ዝኽእል ጽሑፍ ኣስፈራ ኣላ። ኣብዛ መጽሓፍ እዚኣ እንረኽቦም ዛዕባታት ከም ሃገራውነት፡ መሰዋእቲ፡ ናጽነት፡ ፍቕሪ፡ ተግሳጽ፡ ባህሊ፡ ዕርክነት፡ ስራሕ፡ ቃልሲ፡ ናብራ፡ ወዘተ እዮም።

“ኣብ መወዳእታ ድሕሪ ብዙሕ ብድሆታትን ጻዕርን፡ ጽሑፋት ተስፋሂወት ብመጽሓፍ ከቕርቦ ንዝኽኣለኒ ልዑል ፈጣሪ እናኣመስገንኩ፡ ምስ ዝፈትዎ ህዝቡ ብጽሑፋቱ ከዕልል ምብቃዑ ዝስምዓኒ ባህታ ደረት የብሉን። እዛ መጽሓፍ እዚኣ፡ ንዕኡ ነባሪ መዘከርታ፡ ነቶም ዘፍቅሮም ደቁን በዓልቲ ቤቱን ድማ ሓበንን ኩርዓትን ኩይና፡ ሞራላዊ ኣበርክቶን ቀሩብ ንዋታዊ ሓገዝን ክትገብር ዘሎኒ ልዑል ተስፋ ክገልጽ እፈቱ።”

***

## “ሰብ ምስ ሞተ በቲ ዘይመውት ጽሑፉ ክዝከር ምእንቲ ዝተጻሕፈ ክዕቀብ ኣለዎ።”

ገጣሚ ተስፋሂወት ገብረሂወት

***

ስዉእ ገጣሚ ተስፋሂወት ገብረሂወት ኣብ መዝገበ ዘኽሩ፡ ግጥምታቱን ጽሑፋቱን ብመጽሓፍ ደረጃ ክሕተሙ ምኳኖም እናተተሰፈወን ብመልክዕ መጽሓፍ እናሓሰበን እዩ ዝጽሕፎም ዝነበረ። ነዚ ምስክር ዝኾኑና ኣብቶም ዝጽሕፎም ዝነበረ ጽሑፋት መእተዊ መጽሓፍ ዝመስል ጽሑፋት ተረኺቦም እዮም።

# ጽባሕ

ኩነተ ሎሚ

ኣይኩነን ተደጋሚ

ከምቲ ትማሊ

ጽባሕ ከኣ ናታ'ለዋ ስእሊ

ንኣኣ ወካሊ።

ስለ'ዚ …

ትማልን ሎምን

በበይነን እንተኾይነን

ጽባሕ ከኣ ካልእ እያ

ኣይትራኸብን ምስአን።

ጽባሕ ናታ'ለዋ ስራሕ

ብግዜ ዝምራሕ

ብዓቕሊ ዝብጻሕ።

11/06/2016 - ሓሰሓሶ

(ድሮ ዕለተ መስዋእቱ ዝጸሓፋ
ኣብ ገጽ 102 ዘላ ጽባሕ እትብል ግጥሚ

## ተኽእሎ መልሲታት

ድሌተይን ድሌታን ክራኸብ

ልበይን ልባን ክዋሰብ

ካብ ዝሓስብ

ድቃስ ኣልቦ እየ ቀንየ ቃላት ከመዓራሪ

ካብዝን ካብትን ሓሳብ ክኣራሪ።

ጽዑቕ ልምምድ ንፍቕራዊ ዘረባ

በይናዊ ተዋስኦ ንማራኺ ኣቀራርባ፡

መዓስ እዚ ጥራይ....

መኣስ እወታ ምስ ዝሕንግድ

ልበይ መኒኑ ፍቕሪ ከፈግድ

ንመንፈሰይ ተኽእሎ እምቢታ ክላመድ

ወ'ውን ከምቲ ብልበይ ዝምነዮ

ካብ ቃላት ልሳና ዝጽበዮ፡

መልሳ ንባህገይ እንተ ኣመቀሮ

ነቲ ክቱር ሓጉስ መታን ክጻወሮ

ግድል'የ ቀንየ ስነ-ኣኣምሮኣዊ ቃልሲ

ተኽእሎ መልሲታት ብውሽጠይ ከሳሲ።

/06-01-2014 ዓዲ-ጉብሩ/

## ገጣሚ ተስፋሂወት ብዛዕባ ጽሑፋቱ ኣብ መዝገቡ ካብ ዝበሎ

እዚ ኣብዚ መዝገብ ተጻሒፉ ዘሎ ግጥምታት፡ ብዓቕመይ ንኹሉ ማሕበራዊ ህይወት ተንኪፉ ክምህርን ከዘናግዕን ኢለ ዝጸሓፍኩዎ'ኳ እንተኾኑ፡ ከምቲ ዝድለ በቃ ዘበለን ኣዕጋብን ክኸውን ከም ዘይክእል ስሒተዮ ኣይፈልጥን። በዚ ጀሚረ ኣብ መጻኢ ኣዕጋቢ ስራሕ ክሰርሕ መበገሲ ስለ ዝኾነኒ ግና ዝኾነ ነዛ ደብተረይ ዝገንጸለ ሰብ፡ ዝመስሎ መኣረምታን መተባብዕን ቃላት ክልግሰለይ ብሃንቀውታ ዝጽበዮ እዩ።

ብእምነተይ፡ ካብ ብዙሕ ዝዛረብ ብዙሕ ክጽሕፍ እፈቱ። እምነተይን ዓቕመይን ስለ ዘይራኸብ ግና ኣብ እምነተይ ምእንቲ ክጸንዕ ብዓቕመይ ክፈልጠሉ ዝኽእል ኣጋጣሚታት ምድላይ ዝብል ግዜኣዊ ሜሌዳ እምነት ኣንቂለስ በዚ ዳሕረዋይ እምነት እናተሳለኹ ናብቲ ቀዳማይ እምነተይ ክበጽሕ ኣብ ምምጥጣር እርከብ። ግዜ ይንዋሕ ይሕጸር፡ በዚ ሒዘዮ ዘለኹ እምነት ናብ ዓወት ከም ዝበጽሕ ድማ ጥርጥር የብለይን። ከመይሲ፡ ሎሚ ከይገስገስካ ጽባሕ ኣብ ትደልዮ ስለ ዘይብጻሕ።

ኣብ ዓለም ነባሪ ስራሕ እምበር ነባሪ ህይወት የልቦን። ኵሉ ግዜ እቲ ሰብ ዝገደፎ ቁም-ነገር'ዩ ነባሪ። እቲ ሰብ ዋላ እንተ ሞተ፡ እቲ ዝሓደጎ ጽሑፍ ዘልኣለም ኣሎ። እቲ ጽሑፍ ሰኣን ጥንቁቕ ኣተሓሕዛ እንተ ሞይቱ ግና እቲ ሰብ ክልተ ሞት ሞይቱ'ሎ ማለት'ዩ። ስለዚ፡ ሰብ ምስ ሞተ በቲ ዘይመውት ጽሑፉ ክዝከር ምእንቲ፡ ዝተጻሕፈ ክዕቀብ ኣለዎ። እዚ ለበዋ ንኹሉ ሰብ ብሓፈሻ ንኣፍቀርቲ ስነ-ጽሑፍ ድማ ብፍላይ ዝምልከት እዩ።

ኣብ መወዳእታ ንደብተረይ ምንባብን ምስትምቓርን ተበግሶ ንዝወሰደ ብሓጉስ እቕበሎ። ደብተር ምክንኻንን ጽሑፍ ምዕቃብን ግና ሓላፍነት ነፍሲ-ወከፍ ኣንባቢ ክኸውን ኣለዎ።

## ትውፊት



# መሓመድ ማንዲብል!

ዓብደልቃድር ኣሕመድ

ከባቢ ሰዓት ዓሰርተ ኣቢሉ፡ ጸሓይ ጊንዳዕ እናተረረት ኣብ ዝኸደትሉ እዋን'ዩ። ካብ ጸሊም ጽርግያ ናብቲ ናብ ከባቢ ሹቕ ዝወስድ ገፊሕ ናይ ሓመድ ጽርግያ ተኣልየ፡ ነታ ብሓበሬታ ዝገመትኩዋ ብመንእሰይ መሓመድ ዓሊ መሓመድ እትውነን ድኳን ንምልላይ የማን-ጸጋመይ ናብ ዝነበራ ድኳናት እናጠመትኩ ንሸነኽ መስጊድ ገጸይ ኣብልኩ። ሓንሳእ ደው ኢለ ንሓደ ኣብ ኣፍደገ ናይ ሓንቲ ትካል ቤት ስፌት ክዳውንቲ ዝነበረ መንእሰይ፡-

"ሰላማት! እንዳ መሓመድ ዓሊ ድኳን ኣበይ ትኸውን?" ክብል ተወከስኩዎ።

"መሓመድ ማንዲብል!" በለ ናብታ ካብቲ ዝነበርኩዎ ብዙሕ ዘይትርሕቕ ድኳን ብኢዱ እና'መልከተ። ኣመስጊነዮ ናብታ በዓልቲ ታቤላ ዕምርቲ ድኳን ገጸይ ኣምራሕኩ።

ብሓሳበይ፡ ዛንታ ናይ'ታ ፍልይቲ መለለዩቱ ኲይና ምስ ስሙ ለጊባ ዘላ 'ማንዲብል' እትብል ሳጓ ንምፍላጥ ዘኽእሉን ንሕሉፍ ብድሆታት ገጻት ህይወቱ ዝድህስሱን ገለ ሕቶታት ኣብ ኣእምሮይ እና'መላለስኩ ኣብ ኣፈፌት'ታ ዝተሓበርኩዋ ድኳን በጻሕኩ።

ተራኺብና። ድሕሪ ናይ ሌላ ሰላምታ ድማ ብዙሕ ግዜ ከይበላዕና፡ ናብ ክፉት ዕላል ኣተና። መሓመድ ዓሊ ኣብ ክሊ ዕድመ ኣርብዓታት ዝርከብ ቀይሕ ጉልቡት መንእሰይ እዩ።

***

ንሱ፡ ኣብ 1973'ዩ ኣብ ከተማ ጊንዳዕ ተወሊዱ፡ ዓብዩ። ዕድመኡ ንትምህርቲ ምስ ኣኸለ፡ ናይ መባእታን ማእከላይን ደረጃ ትምህርቱ፡ ኣብታ ከተማ ተኸታቲሉ። ካብ ማእከላይ ናብ ካልኣይ ደረጃ ዘሕልፎ ነጥቢ ረኺቡ ኣብታ ዝዓበየላ ከተማ ምህሮኡ ክቕጽል ኣብ ዝዳለወሉ ዝነበረ ዓመት ግና ከባቢ ከተማ ጊንዳዕ ምስ ምዕባለ ስርሒት ፈንቅል ናብ መከላኸሊ መስመር ስለ ዝተቐየረ፡ ናብ ከተማ ኣስመራ ግዒዙ ኣብ ቤት ትምህርቲ ካልኣይ ደረጃ ዘርኣይ ደረስ ነበር (ኢብራሂም ሱልጣን) ትምህርቱ ክከታተል ጀመረ። ኣብ 1992 ድማ ትምህርቱ ዛዚሙ ናብታ ስድራኡ ዝቕመጡላ ከተማ ጊንዳዕ ተመሊሱ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ 'መኣሓድ' ከም መምህር ኮይኑ ድሕሪ ምስራሕ፡ ኣብ 1994 ኣብ ቀዳማይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ናብ ማእከል ስልጠና ሳዋ ወረደ።

***

"ኣብ ካልኣይ ብርጌድ እየ ነይረ። ተመኩሮ ሳዋ መቸም መግለጺ የብሉን። እቲ ዝሓለፈ ሕውነት፡ ሰሓቕን ጸወታን ፍሉይ'ዩ... ብፍላይ ታዕሊም ወዲእና ጉዕዞ እግሪ ምስ ኮነ፡ እቶም ኣብ ጉደናታት ከተማ እንተ ነውሐ ሓሙሽተ ኪሎ ሜትር ጥራይ ንጉዓዝ ዝነበርና መንእሰያት፡ ካብ ሳዋ ተበጊስና ብሩባ ሃዋሻይት ኣቢልና ናብ ናቕፋን እማህሚመን፡ ብእኡ ኣቢልና ሓምድ ድቤላ ጌርና ተመሊስና ናብ ናቕፋን ኣፍዓበትን... ንኣስታት 20 መዓልትታት ዝገበርናዮ ነዊሕ ጉዕዞ፡ ምስ ዓድታት ምልላይ ጥራይ ዘይኮነ፡ ግርም ገይሩ እዩ ሃኒጹና ክብለካ እኽእል... ሰብኡት ቀዩሩና።" ክብል ይዝክሮ መሓመድ ዓሊ።

ንሱ፡ ድሕሪ ወተሃደራዊ ታዕሊም፡ ኣብ ስራሓት ህንጻ ተወዚዑ፡ ምስቶም ኣብ ምስራሕ ጽርግያ መስመር ኣቑርደት-ኬሩ-ሳዋ ዝወፈሩ ብጾቱ ኹይት እዩ ናይ ኣገልግሎት ግዜኡ ዛዚሙ። ኣብ 1995/ 96 ድማ ተፋንዩ ናብ ጊንዳዕ ተመሊሱ።

መሓመድ ዓሊ ናብ ስድራኡ ምስ ተመልሰ፡ ነታ

ኣዲኡ ወ/ሮ መርየም ሳልሕ ድሕሪ ሞት በዓል ቤተን ኣቶ ዓሊ መሓመድ ዝተረከባኣ'ሞ ምስ ምእላይ ንኣሽቱ ደቀን ኣጣሚረን ስለይ ኩብላኣ ዝጸንሓኦ ንሸሙ ተኸፊታ እትዕጾ ድኳን፡ ንሱ'ውን ወላ ሓንቲ ክውሰኸላ ዘኽእል ዓቕሚ ኣይነበሮን።

"ዓበይቲ ኣሕዋተይ ሰብ ሓዳር እየን። እቲ ምንኣሰይ ብድሕረይ ናብ ሳዋ ወሪዱ፥ እተን ዝተረፋ ኣሕዋተይ ከኣ ኣመና ንኣሽቱ'የን ነይረን። ነታ ድኳን ከበራብራ ሓሊኑ፡ ግን ዓቕሚ ኣይነበረንን። በዚ ድማ ፈለማ ንሓደ ዓመት ዝኸውን ኣብ ቤት ትምህርቲ መኣሓድ-ጊንዳዕ ከም መምህር ኮይነ ሰሪሐ። ብድሕሪ'ዚ ድማ ኣብ ትካል እምነ-በረድን ዓረን ጊንዳዕ ከም ኦፕሬተር ተቘጺረ ክሰርሕ ጀሚረ። ዳርጋ ኣርባዕተ ዓመታት ምስ ሰራሕኩ ኸኣ ኣብ 1998 ኩነታት ተቐያዩሩ። ምስ ምኽሳት ወራር ወያነ፡ ሃገር ንምክልኻል ኩቲተ።" ዝበለ መሓመድ፡ ካብ ጊንዳዕ ብቐጥታ ናብቶም ኣብ ከባቢ ዓላ ዝነበሩ ኣሃዱኡ (491) እዩ ተጸንቢሩ።

"ኣብ ካልኣይ ብርጌድ ናይ ክፍለ ሰራዊት 39 እየ ነይረ። ይዝከረኒ፡ ዕለቱ ሓደ መስከረም እዩ ነይሩ። ኣሃዱና ካብ ዓላ ተበጊሳ ባጽዕ ሓዲራ። ካብኡ ብመርከብ ሰላም ገይራ ንዓሰብ... ካብኡ ብማእከል ባሕሪ ጌርና ንኪሎማ ኣቲና ን11 ኣዋርሕ ጽዑቕን ኣድማዕን ታዕሊም ቀሲምና፡" ይዝክር- መሓመድ።

***

እቲ ኣብ '98 ኣሃዱ ዝበለ ወራር ወያነ፡ ኣብ '99 ካልኣይ ወራሩ ምስ ቀጸለ፡ እቶም ምዑታት ኣባላት ክ/ሰ 39 ሕጂ'ውን ካብ ከባቢ ግንባር ቡሬ ናብ ውዕሎ ግንባር እግሪ መኸል ንምስታፍ፡ ፈለማ በታ 'ፍርቱና' እትብሃል ዓባይ ጃልባ፡ ቀጺሎም ብመካይንን ብእግርን ተወናጨፎም ምስተን ኣብ ግንባር እግሪ መኸል ቅያ ዝሰርሓ ኣሃዱታት እጃሞም ኣበርኪቶም። ንቑሩብ እዋን ኣብ ከባቢ ጀርበት ድሕሪ ምጽናሕ፡ ካልኣይ ወራር ዘፍ ምስ በለ ድማ ናብ ቀንዲ መዛግቦም ድፋዓት ግንባር ቡሬ-ዓሰብ ኣብ 71 የማናይ ግንባር ዓሪዶም።

ኣብ 2000 - ሳልሳይ ወራር ቀጺሉ። እቶም ጀጋኑ ከምቲ ንሰራዊት ጸላኢ ኣብ ግንባር እግሪ መኸል ብዘይ መላስ ኣውያት ዘትረፉዎ፡ ሽዑ'ውን



መሓመድ ቅድሚን ድሕሪን መውጋእቱ

ንመሰዋእትን መውጋእትን ድሉዋት ነበሩ። እዞም ቅድሚ ሳልሳይ ወራር ምብጋሱ፡ ካብቲ ብ71 ዝፍለጥ ድፋዕ ናብ ድፋዓት 37 ኣዝሊቖም ዝነበሩ ምዑታት ሓይልታት ምክልኻል፡ ነታ ናይ ዜሮ ሰዓት'ዮም ኣድብዮም ዝጽበዩ ዝነበሩ። እቲ ንኸተማ ዓሰብ ንምሓዝ ሸሾ ሰራዊቱን ሓጻዊቱን ኣኽቲቱ ተሃንዲዱ ዝተበገሰ ሰራዊት ጸላኢ ንኽሕምሽሹ፡ ብምሉእ ርእሰ-ተኣማንነት ኣብ ተጠንቀቕ ነበሩ።\

"እቲ ወራር ምስ ጀመረ፡ ንሕና ኣብ 37 ኣድቢና ኢና ነቲ ህንዱድ ሰራዊት ጸላኢ ተጸቢናዮ። ጸላኢ ኣይረኣየናን፥ ኣብ 71 ምስ ሰኣነና 'የለዉን ንዓሰብ ገዲፎምዋ ሃዲሞም እዮም' ኢሉ መኻይኑን ታንክታቱን ሰሪዑ እናመረሸ ክመጽእ ኸሎ፡ ካብቲ ዘድበናሉ ወጺእና ሃንደበታዊ መጥቃዕቲ ብምፍናው ዓጊትናዮ። ከቢድን ነዊሕን ምርብራብ ቀጺሉ። ኣብ ከምዚ ህሞት ከኣ'የ ብዕለት 3 ወርሒ 6 ሰዓት ዓሰርተ ቐትሪ ፈለማ ኣብ የማናይ መንኩበይ፡ ቀጺሉ'ውን ኣብ ታሕተዋይ የማናይ መንጋጋይ ተሃሪመ ዝወደቕኩ።" ይብል።

መሓመድ ዓሊ ምስ ተሃርመ ምስቶም ከምኡ ከቢድ መውጋእቲ ዝነበሮም ብጾቱ ብቐጥታ ኣብ ዓሰብ ቀዳማይ ረዲኤት ተገይሩሎም ካብኡ ብነፋሪት ናብ ኣስመራ ሆስፒታል ሓሊበት እዮም ኣምሪሖም። እቲ ማህረምቲ፡ ስጋን ዓጽሚን መንጋጋ ዝበሳስዐ፡ ፍረ-ገጽ ድማ ዝቐያየረ ኣመና ከቢድ ማህረምቲ'ዩ ነይሩ። ዋላ'ኳ ገጽ መሓመድ ናብ ፍጹም ንቡር ክምለስ ዘይከኣል እንተ ነበረ፡ ጥበባት ገዳይም ኤርትራውያን ሓኻይም ግና ኣብ ቦታኡ ነበረ። ኣብ ኣዋርሕ ዘይኮነ ድማ ኣብ ዓመታት ዝወስድ መጥባሕትን ክንክንን ዘወሃሃደ ሕክምና ኣተው። እታ ኣብ ጽገና ገጽን መንጋጋን ልሉይ ስም ዘሎዋ ዶ/ር ላይነሽ፡ ሓላፍነት

ናይ መሓመድን ካልኦት ከምኡ ዘኣመሰሉን ህሉያት ተሰኪማ ዓመታት ጽዒራትሎም።

“ኣብ ሓሊበት ኣብ ትሕቲ ዶክተር ላይነሽ እናተሓከምና፡ ክሳዕ ኣርባዕተ ዓመትን ገለ ኣዋርሕን ጸኒሕና። ምሉእ ብምሉእ ምስ ሓወኹ ኸኣ፡ ኣሃዱና ኣብ 2005 ናብ ማሕበር ስንኩላን ኲናት ከም ተኣለይቲ ኣረኪቡና። ኣነ ግና ‘ንጽባሕ ነብሰይ ዝኸእለሉን ህይወተይ ዝመርሓሉን ሞያ ወይ ስራሕ ከጥሪ ኣሎኒ’ እናበልኩ ገና ኣብ ሕክምና ከለኹ እሓስብ ነይረ። ምስ ሓደ ከማይ ዝሰንከለ መብራህቲ ኣብርሃ ዝብሃል ዓርከይ ኴንና ድማ ካልኣይ ደረጃ ናይ መኪና መምርሒ ፍቓድ ስለ ዝነበረና፡ ንሳልሳይ ፍቓድ ከነውጽእ ካብ ሆስፒታል እናተመላለስና ተማሂርና። ኣነ ተፋንየ ናብ ስድራይ ምስ ተመለስኩ ኸኣ ካልእ ሓሳብ መጺኡኒ... ነዛ ዝተዓጽወት ድኳን ኣበራቢረ ናብራይ ዘይመርሕ ዝብል ሓሳብ። ተበጊሰ ኸኣ...” ይብል። እቲ ድሒሩ ስንክልናኡ ሳኳ ዘልገበሉ፡ መሓመድ ማንዱብል!

ሓደ ትካል ከተበራብር ባጀት ይሓትት። መሓመድ እውን ነተን ተዋህሊለን ዝመጽኣኣ ገንዘብ ምስተን ካብ ቤተሰብ ዝረኸበን ሓገዝ ወሲኹ ቁሪጹ ተበጊሱ ላዕልን ታሕትን ክብል ፈተነ።

“ቁሩብ ኣፋፍኖት ንግዲ ስለ ዝነበረኒ እቲ ስራሕ ኣይከበደንን። ካብ ጊንዳዕ ናብ ኣስመራ እናተመላለስኩ፡ ነታ ድኳን ከንቀሳቕሳ ጀሚረ። ይኹን’ምበር ከምቲ ዝሕልኖ ከሰጉማ መሊሰ ክጽዕር ነይሩኒ። ጽቡቕ ኣጋጣሚ ኹይኑ፡ ኣብ 2008 ሚኒስትሪ ዕዮን ሰብኣዊ ድሕነትን ጨንፈር ን/ዞባ ጊንዳዕ፡ ወለድ ዘይብሉ ናይ ሰላሳ ሽሕ ልቓሕ ፈቒዱ። ነዚ ዕድል’ዚ ተጠቒመ ኸኣ ነታ ድኳን መሊሰ ኣዕሚረያ። ጎድኒ-ጎድኒ’ውን እንዳ ሻሂ ተኻርየ ክሰርሕ ፈቲነ። ኣልሓምድሊላህ እንተደኣ ሞራልን ሕልናን ኣሎ... ኩሉ ኣሎ። ‘እቲ ዝኸፍአ ስንክልና ናይ ሕልናን ሞራልን ስንክልና’ዩ’ እየ ዝብል ብወገነይ።” ይብል መሓመድ።

መንእሰይ መሓመድ ዓሊ ኣብዚ እዋን፡ ልቓሑ መሊሱ ኣብታ ህይወቱ ንምምራሕ ዘድምዓላ ድኳን ጥራይ ኣተኲሩ እናተንቀሳቐሰ፡ ነታ ኣብ 2007 ዝመስረታ’ሞ ኣርባዕተ ቈልዑ ዘፍረየት ሓዳርን ክብርቲ ወላዲቱን ኣሕዋቱን እናኣለየ፡ ከምቲ ዝሓለሞን ብሞራልን ጻዕርን ዝጨበጦን ዕላማኡ ኣሰሚሩ ይነብር ከም ዘሎ እዩ ዝገልጽ።

ንሱ ኣብ መወዳእታ፦ “ብሓፈሻ እቲ ህይወት ዝበሃል ንባዕሉ ገድሊ እዩ። ወለድኻ ወሊዶም ኣዕብዮም ናብ ትምህርቲ ክልእኩኻ ምስ ጀመሩ፡ ሽዑ’ያ እታ ገድሊ ትጅምር። ቅድሚ ዝኣገረ ግን ንኹላ እትውስና እታ ‘ሰናይ መዕበያ’ እያ። ብስነ-ምግባር እንተ ተሃኒጽካ፡ ተጻዋሪን ትዕግስተኛን ኴንካ ትዓቢ። ምስ ዓበኻ ኸኣ ዝመጸ ሽግርን ብድሆን ተጻዊርካዮ ጥራይ ዘይኮነ፡ መኪትካዮ ክትሓልፍ የኽእለካ። ብወገነይ ‘እቲ ዘይሓልፍ ጸገም ናይ ሕልና ስንክልና ጥራይ’ዩ። ሞራልን ሕልናን እንተሎ ኸኣ ዝጐድለካ የለን... ኩሉ ኣሎ ማለት’ዩ... ወደሓንካ።” ክብል’ዩ ዕላሉ ዛዚሙ።

## ጦብላሕታ ሳዋ

# “ንትምህርቲ ኣመና ምችእቲ”

ተሸላሚ ዛግረ ገቢል መሓመድዓሊ

ብዘይ ምግናን ንትምህርቲ ኣዝያ ሓጋዚት’ያ። ዝደለኻዮ ማተርያል ኣይትስእንን ኢኻ። ንዓኻ ዘይብልካ መወከሲ መጽሓፍ ንብጻይካ ኣለዎ። ንዓኻ ዘይተረዳኣካ ከረድኣካ ዝኽእል ተመሃራይ ወትሩ ኣብ ጎድንኻ’ሎ። ኩሉ ኣድህቦኻን ውራይካን ብዛዕባ ትምህርቲ ጥራይ’ዩ። ብጉጅለ ምጽናዕ ከም ባህሊ ኢኻ እትወስዶ። ካብ’ቲ 11 ዓመታት ኣብ ኣቑርደት ዝተማሃርኩዎ፡ ኣብ ሳዋ ዝኣከብክዎ ፍልጠት ይዓቢ። ንትምህርቲ ኣመና ምችእቲ ኮይና’የ ረኺበያ - ሳዋ።

*ምንጪ፥ መጽሔት መንእሰይ ቁ. 28*

## ሳዋን ሞያን



# ምስጢር ዓወተይ እምነተይ'ዩ!

– ራሄል ዘካርያስ

ራሄል ዘካርያስ ትብሃል። ራሄል ብ1978 ኣብ ኣስመራ ከባቢ ማይተመናይ ተወሊዳ፡ ዓብያ። መባእታ ትምህርታ ኣብዚ ሕጂ 'ሓምድ እድሪስ ዓዋተ' ተባሂሉ ዝጽዋዕ ዘሎ ቤት ትምህርቲ፡ ማእከላይ ደረጃ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሓድነት (ቪላጆ) ተኸታቲላ። ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርታ ኣብ ቤት ትምህርቲ ባርካ ድሕሪ ምክትታል ድማ ምስ 9ይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ናብ መሰልጠኒ ማእከል ሳዋ ወሪዳ። ኣብኡ ምስቶም ሞያ ዝነበሮም ተመሃሮ ብዝተገብረላ ምደባ፡ ኣብ ጨንፈር ኤለክትሪክ መዓስከር ሳዋ ተመደባ ንገለ ዓመታት ኣገልጊላ። ካብኡ ብምቕጻል'ውን ክሳዕ ካብ ሃገራዊ ኣገልግሎት እትፋኖ፡ ኣብ ዝተፈላለዩ ቦታታት ሰሪሓ። ራሄል፡ ብዛዕባ ሞያኣ፡ ኣብቲ ዓውዲ ዝኸደቶ ገስጋስ ከምኡ'ውን ኣብ ሳዋ ዘሎዋ ዝኽርታት ንኽተዕልለና ዕድምቲ ናይዚ ፍልይቲ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ገይርናያ ኣለና፡ ሰናይ ንባብ።

- **ብኸመይ ኢኺ ናብ እንዳ ኤለክትሪክ ተመዲብኪ፧**

- ነቶም ነጥቢ ዘየምጽኡ ግና ኽኣ ሞያ ዝነበሮም መንእሰያት፡ በብሞያኦም ኣብ እተፈላለዩ ቦታታት ይምድብዎም ነይሮም። ኣነ ድማ ኣብቲ ምዝገባ "ናይ ኤለክትሪክ ክእለት ኣሎኒ" ኢለ ስለ ዝተመዝገብኩ፡ ናብ እንዳ ኤለክትሪክ ተመዲበ። ብዓይኒ ሓቂ ግና ድሌትን ዝንባለን እዩ ነይሩኒ እምበር፡ ካብ ቀንጠ-መንጢ ምዕራይን ምትንኻፍን ዝሓልፍ ክእለት ኣይነበረኒን።

- **ንፈተና ናይቲ ሞያ ደኣ ከመይ ሰጊርክዮ?**

- ከም ስርዓት ተፈቲንና ኢና ሓሊፍና። እቲ ፈተና ደሓን ስለ ዝነበረ ግና ኣይተሸገርኩን። ካብቶም ኣብ ማእከላይ ደረጃ ብዓውዲ ፊዚክስ ዝተማሃርኩዎም ክልሰ ሓሳባት'ውን ዝሓልፉ ኣይነበሩን። ቀደም ኣብ ዓውዲ ፊዚክስ ምስ ኤለክትሪሲቲ ዝተኣሳሰር መባእታዊ ትምህርቲ ንወስድ ነይርና ኢና። በዚ ምኽንያት ነቲ ዝተዋህበኒ ፈተና ክሓልፎ ኣይተሸገርኩን።

- **ባህጊ ናይ ኤለክትሪሲቲ ብኸመይ እዩ ሓዲሩኪ፧**

- ዝገርመካ ካብ ስድራና ይኹኑ ካብ ፈለጥተይ፡ ኣብ ኤለክትሪክ ዝግደስን ዝሰርሕን ኣይነበረናን። ኣቦይ መምህር እዩ ነይሩ። ምናልባት ዝንባለ ከይከውን። ነቲ ሞያ ናይ ብሓቂ እየ ዘፈትዎ ነይረ።

- **ቅድሚ ናብ እንዳ ኤለክትሪክ ምምዳብኪ ዝኾነ ነገር ኣዐሪኺዶ ትፈልጢ፧**

- ንእሽቶ ከለኹ ቁሩብ እፈታትን ስለ ዝነበርኩ፡ ናይ ጎረባብቲ ሎቸ ኩነ ቴለቪዥን እንተ ተበላሸየን፡ "እስከ ኪዱ ንጓል መምህር ጸውዑዋ" ይብሃለለይ ነይሩ። ተጸዊዐ ምስ መጻእኩ ድማ እቲ ዓቕመይ ዘፍቀዶ ሓገዛት ድማ እገብር። ዳርጋ ከምዚ 'ቀዳማይ ረድኤት (first aid)' እዩ።

- **በሊ ኣብ ግዜ ትምህርትኺ ኣብ ሳዋ ካብ ዘጋጠሙኺ'ሞ ብፍሉይ ትዝክርዮ ኣጋጣሚ እንተ'ሎ፧**

- ሓደ ግዜ ናይ ሞያ ክንፍተን ውዒልና ናብ ገዛ እናተመለስና፡ መራሒ ሓይልና 'ኣኼባ' ኢሉ ምልእቲ ሓይሊ ይእክበና። 'ኣበይ ኣለኽን እተን ናይ ሞያ' ኢሉ ብሓይሊ ክዛረብ ጀመረ። ኩልና ሓፍ ምስ በልና ድማ 'እተን ናይ ኤለክትሪክ በዚ ተፈልያ' ኢሉ ምስ ፈለየና፡ እንታይ ተረኺቡ ደኣ እናበልኩ፡ በይነይ ክሓስብ ጀመርኩ። 'ናይ ብሓቂ ሞያ ኣሎክን ድዩ የብልክንን እዛ ገዛይ ምስ ኣብራህክናኣ እየ ዝፈልጠክን' ብምባል ዓቢ ሓላፍነት ኣሰኪሙና ከይዱ። መሳርሒ የብልና፡ ገለ የብልና። እቲ ጸገም ኣበይ ምዃኑ ብኸመይ ንፍለጦ። ዓቢ መዋጥር ኰይኑና። ብዘይ ብእኡ'ውን እቲ ኣፍልጦ ድሩት ስለ ዝነበረ፡ ፈታኒት ህሞት ነይሩ። ዕድል ዝገበርኩዎ ግና እናወጻእኩ ከለኹ እታ ጸገም ረኺበያ። ከይደ ድማ "እታ ጸገም ኣበይ ምዃና ረኺበያ ኣለኹ፡ መሳርሒ ስለ ዘይብለይ ግና ከዐርያ ኣይክእልን እየ።" ኢለ ሓበርኩዎ። መሳርሒ ስለዝረኸበለይ ግና ተማዊተ የዐርየያ። ድሕሪኡ ዘረባ የለን። ባንዴራይ ላዕሊ ተሰቒላ። ብፍላይ ደቂ ጋንታይ ዝተሓጎሳኦ ክነግረካ ኣይክእልን እየ። ኣብ ሳዋ ሓንቲ ንእሽቶ ጽብቕቲ ነገር ናይ ወዲ ሓይልኻ እዩ ዘሐጉሰካ። ሓንቲ ዘይትጠቅም ነገር ድማ ኣብ ህልኽ ተእትወካ። እቲ ናይ ሓባር ስምዒት ተዘኪርን ተናፋቕን እዩ ንዓይ።

- **መጀመርታ ናብ እንዳ ኤለክትሪክ ምስ ኣተኺ እንታይ ትዝክሪ፧**

- ከምቲ ኣቐዲመ ዝበልኩኻ፡ መጀመርታ ናብቲ ኣሃዱ ክጥርነፍ ከለኹ፡ ብዙሕ ኣፍልጦ ኣይነበረንን። ኣግሂደ ድማ "ኣነ ዋላ ሓንቲ ኣይፈልጥን እየ" እብሎም ነይረ። ኩሎም ድማ ከም ስርዓት ክምህሩኒ እዮም ዝቀዳደሙ ነይሮም። ከም ዘይትፈልጥ ብግህዶ እንተ ተዛሪብካ ኩሉ ሰብ እዩ ክሕግዘካ ዝኸእል። ኣነ'ውን ኣምላኽ ይመስገን፡ እንተስ ዕድለይ ጸቢቑ ወይ'ውን ልዑል ድሌት ነይሩኒ፡ ኩሉ ሰብ እዩ ብስርዓት ዝምህረኒ ነይሩ። ኣብቲ ኣሃዱ ኣዝዮም ብዙሓት ዓበይቲ ኢንጂነራትን ብዙሕ ተመኩሮ ዝነበሮም ሰባትን እዮም ነይሮም። ኩሎም ድማ ብምሉእ ድሌት እዮም ዝምህሩና ነይሮም። ኣብ ስራሕ ብተግባር ክምህሩና ይውዕሉ'ሞ፡ ድሕሪኡ ድማ ከም ስርዓት 'ጥራዝ ሓዙ' ኢሎም እቶም ኣገደስቲ ሓረጋት ኤለክትሪሲቲ ይምህሩና ነይሮም።

ዝኾነ ዝተበላሸወ መስመር እንተልዩ፡ ብናይ መስመር ቴሌፎን እዮም ዝሕብሩና ነይሮም። ዋላ ዘይፈልጦም ኣባላትና ክብገሱ እንተ ርእየዮም፡ 'እከለ ምሳኻዶ ክኸይድ?" እብሎም ነይረ። ዋላ በረኻ ውዒለ ናብ ገዛ እናተመለስኩ ዝወፍሩ ሰባት እንተ ረኺበ ምስኦም እየ ዝምለስ ነይረ። ናይ ብሓቂ ዓቢ ድሌት እዩ ነይሩኒ።

- **ኣብ ሳዋ ብፍሉይ ዝኸሰብክዮ ነገር፧**

- ኣዝዩ ብዙሕ ነገራት እየ ከሲበ። ብዓቢኡ እዚ ምሉእ ህይወተይ ዘናብረኒ ዘሎ ሞያ ካብ መሰረቱ ኣማዕቢለዮ። ካልኣይ ድማ ኣብቲ ቦታ ዝፈጠርኩዎ ምሕዝነት ክሳብ ሕጂ ኣሎ። ሳዋ ቦታ ፍቕሪ እዩ። ኣብ ሳዋ ብዙሓት መሓዙትን ኣዕሩኽን ኢኻ ትፈጥር። ብቕልል ዝበለ ኣብ ሳዋ ህይወት እንታይ ምዃና ትፈልጥ፡ ሰብ'ውን ሕሱምን ብሩኽን ምዃኑ ትግንዘብ።



• ክሳዕ መዓስ ኢኺ ኣብ ሳዋ ጸኒሕኪ፧

- ብሓፈሻ ክሳዕ 2004 ኣብ ሳዋ ከምኡ'ውን ኣብ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት መሰልጠኒ ማእከል እምባጋልያኖ ከም ምሉእ ኤለክትሪሻን ኰይነ ኣገልጊለ። ኣብ 2004 ግና ካብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ተፋንየ፡ ናይ ውልቀይ ንጥፈታት ቀጺለዮ። ክሳዕ ሕጂ ድማ ኣምላኽ ይመስገን ጽቡቕ ኣለኹ።

• ብኸመይ ኢኺ ክእለት ናይ መጎጎ ኣጥሪኺ፧

ሓደ ግዜ ኣብ ላዕሊ ተሰቒለ ኤለክትሪክ እናዐረኹ ከለኹ፡ ሓንቲ ነፍሰ-ጾር ክትሓልፍ ምስ ረአኹዋ ንንብሰይ'ውን ክሓስበላ ጀሚረ። በዚ ዝተበገሰ ድማ ምስ ሞያይ ዝያዳ ዝተሓሓዝ'ሞ ኣነ ድማ ብቐሊሉ ክገብሮ ዝኽእል ሞያ ክሓስብ ጀሚረ። በዚ ድማ ናይ መጎጎ ሞያ ከጥሪ ከም ዘሎኒ ወሲነ። ኣብ እምባጋልያኖ እናሰራሕኩ ከለኹ፡ ዓቕመይ ንምዕባይ ኢለ ናይ ኤለክትሪሲቲ ስልጠና ብውልቀይ እወስድ ነይረ። በታ ዝሓልፈላ መንገዲ ድማ ሓደ ናይ መጎጎ ክኢላ ኣቦይ ግርማጽዮን ዝብሃሉ ሰብኣይ እላለ። ናጻ ኹይነ ክምሃር ከም ዝደሊ እነግሮም። እቶም ሰብኣይ ኣዝዮም ጥዑም ሰብኣይ እዮም ነይሮም። ዓመት ምሉእ ድማ እታ ዘላቶም ፍልጠት ሓንቲ ከይሓብኡ ኩሉ ነገር ምሂሮምኒ። ኣነ ኸኣ ዓመት ምሉእ ብዘይ ሓንቲ ክፍሊት ምስኦም ተማሂረ፡ ነብሰይ ድማ ኣዕብየ።

• ድሕሪኡኸ፧

እዛ ክእለት ናይ መጎጎ ምስ ኣጥረኹ፡ ተቐዳዲመ ትካል እየ ከውጽእ ፈቲነ። ነዛ ገዛ ድማ ኣብ 2005 መስሪተያ። ኣምላኽ ይመስገን ድማ ጽቡቕ ከይደ።

• ምትእስሳር ናይ ኤለክትሪክን ሞጎጎን ከመይ ትገልጽዮ፧

ልዑል ምትእስሳር እዩ ዘሎዎም። ቀዳማይ ነገር ናይ ኤለክትሪክ ኣፍልጦ እንተሃልዩካ፡ እቲ እትሰርሖ መጎጎ ምስ ዝኾነ ናይ ኤለክትሪክ መስመር ከተገጣጥሞ ኣየጸግመካን እዩ። እንታይ ዓይነት ገመድ ክግጠመሉ ከም ዘለዎ'ውን ኣይጠፍኣካን እዩ። ዝዓበየ ግና ናይ ኤለክትሪክ ኣፍልጦ እንተ'ልዩካ፡ ናይ ሓንቲ መጎጎ ንድፊ ኣብ ምውጻእ ካብ መጠን ንላዕሊ እዩ ዝሕግዘካ። ምኽንያቱ ጸዓት ብኸመይ ትቈጻጸሮን ትቕምሮን ንኽትፈልጦ ስለ ዝቐልለካ።

• ራሄል፡ ኣብ ምስናዕ እተፈላለዩ ዓይነታት መጎጎ ብዙሕ ሸልማታት ዝዓተርኪ ሰብ ኢኺ። እዞም

**ዝርእዮም ዘለኹ ሽልማታት'ውን ውጽኢት ጻዕርኺ እዮም። እስከ ብዛዕባ'ዚ ኣዕልልና፣**

- ኣብ ዝተፈላለዩ ሃገራዊ ፈስቲቫላት ካብ 2009 ኣትሒዘ ክሳዕ ከባቢ 2014 ብንጡፍ እሳተፍ ነይረ። ገሊኡ ብምህዞን ስንዓን ክኸውን ከሎ ገሊኡ ድማ በዚ ሞያይ ማለተይ እየ። ኣብዞም ዝጠቐስኩዎም ዓመታት፡ ብርክት ዝበሉ ሽልማታት ወሲደ እየ። ኣብ 2009 ንመጎን 'ኣድሓነት' ካብ ቀዋሚት ናብ ተንቀሳቓሲት ሞጎን ብምቕያረይ፡ ንሽልማት በቒዐ። እዚ ኣብ ሃገራዊ ፈስቲቫል ኣስመራ እዩ ነይሩ። ካልኣይቲ ዕውትቲ ኲይነ እየ ተሸሊመ።

ኣብ 2010 ኣብ ሃገራዊ ፈስቲቫል ኣስመራ'ውን ተዓዊተ። በዛ ትርኢያ ዘለኻ በዓልቲ ሰለስተ መጎን እየ ንሽልማት በቒዐ። ኣብዛ ዓመት እዚኣ'ውን ኣብ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ሳዋ ብዕንጸይቲ እትሰርሕ ፎርኖ ኣድሓነት ብምስርሐይ፡ ናይ ቀዳማይ ደረጃ ዓወት ረኺበ። ኣብ 2011 ኣብ ኣስመራ ኣብ ዝተኻየደ ሃገራዊ ፈስቲቫል፡ ሕጂ'ውን ብተዓጻፊት መጎን (ክትጥቀመላ ከለኻ ካብቲ ተገጢማቶ ዘላ መንደቕ ብምዝርጋሕ ትጥቀመላ ምስ ወዳእካ ድማ ትዓጽፋ።) ተዓዊቲት ኲይነ።

ኣብ 2012፡ ኣብ ፈስቲቫል መንእሰያት ብኽልተ ሸነኻ ክትሰንክተላ እትኽእል መጎን ክምህዝ ብምኽኣለይ'ውን ተዓዊተ። እዛ መጎን እዚኣ ኣብ ሓደ ግዜ ክልተ ጣይታ ክትሰንክተላ ትኽእል። እዚ ድማ ብቐልጣፈን ሃልኪ ኤለክትሪክ ምዕቃብን ዝበለጸት መጎን እያ። ብተወሳኺ ኣብዛ ዓመት ፈስቲቫል መንእሰያት ብኹሎም ዝገበርኩዎም ኣበርክቶታት "ሽልማት ሶይራ" ተሸሊመ። ብሓፈሻ ክትርእዩ ከለኻ ካብ 2009 ጀሚረ ኣብ ዝተሳተፍኩዎ ሃገራዊ በዓላት ኣብ ኩሉ እናተዓወትኩ እየ ከይደ።

- **ዓቕሚኺ ንምዕባይ እንታይ ትገብሪ?**

- ኣነ ብዓቕመይ ኩሉ ግዜ ሓድሽ ነገር ክገብር እዩ ዝብርሃኒ። ወትሩ ድማ ሓድሽ ንድፍን ሓድሽ ምህዞን ንዓማዊለይ ክቕርብ እየ ዝፍትን። እቲ ምስጢር ናይዚ ቀጻሊ ምዕባለ፡ ዓማዊለይ እዮም። ዓሚል ኩሉ ነገር እዩ። ብፍላይ ድማ ኤርትራዊ ዓሚል። ገሊኡ ኣብዚ መጺኡ፡ 'ከምዚ ኸይኑ፡ እዚ ጉዲሉዎ፡ ከምዚ ክትገብርዎ ኣለኩም' እናበለ ርእይቶኡ ይህበካ። ሳላ ርእይቶን ምኽርን ዓማዊለይ ድማ ነዚ ቀጻሊ ምዕባለ ክገብር ክኢለ። ዝያዳ ድማ ምስ በዓል ቤተይ ኣቶ ሳሙኤል ምስ ተመርዓኹ፡ ዓቢ ዕብየት ኣርእየ። ምኽንያቱ፡ በዓል ቤተይ ናይ ፋግሮ ክእለት ስለ ዘለዎ፡ ክልቴና እናተማኸርናን እናተላዘብናን ጽቡቕ ዕብየት ኣርኢና። ስለዚ ተራ በዓል ቤተይ ኣዝዩ ልዑል እዩ።

- **ኣብ ቀጻሊ ካባኺ እንታይ ኢና ክንጽበ፣**

እዚ ገዛ ቀጻሊ ዕብየትን ምዕባለን ክርኢ ዝበህግ እዩ። ስለዚ ኣብ ቀጻሊ በዚ ሞያ ዓብየ፡ ጠለባት ዓማዊለይ ክፈትሕ እየ ዝበህግ። ምጽኡና ጥራይ እምበር፡ ጸገማት ሕብረተሰብ ክፈትሑ ዝኽእሉ ብዙሕ ሓድሽ ነገራት ክትዕዘቡ ኢኹም። ከም ሓሳብ'ውን ራሄልን ደቃን እትብል ፍልይቲ ስራሕ ሒዘ ክቐርብ እየ።

- **ኣብዚ ሞያ'ዚ ሓደ ሰብ ዕዉት ኲይኑ ንኽወጽእ ክማልኦም ዘሎዎም ነጥብታት እንታይ እዮም ትብሊ፣**

- ሓደ ክብገስ ከሎ 'የብለይን' ኢሉ ክስከፍ የብሉን። ኩሉ ነገር ናይ ኣምላኽ እዩ። ኣነ ክብገስ ከለኹ ዋላ ሓንቲ ኣይነበረንን። ሳላ ልዑል እምነተይ ግና ዝሰራሕኩወን ብዘይ ወዓል ሕደር ይሽየጣለይ ነየረን። በዚ ድማ ክዓቢ ክኢለ።

- **ንኤርትራ ብዘይ ሳዋ ከመይ ምገለጽክያ፣**

ኤርትራ ብዘይ ሳዋ! እዋእ፡ ከምዚ ሕጂ ሒዛቶ ዘላ ፍቕርን ሓድነትን ኣይምሃለዋን። ከምዚ ሕጂ ኩሉ ኤርትራዊ ንሓድሕዱ ተፋሊጥዎ ዘሎ ኣይምተፋለጠን።

- **ሳዋ ኣብ መጻኢ ከመይ ትረኣየኪ፣**

- ዩኒቨርስቲ ክትከውን እምነ።

- **ክትብልዮ እትደልዩ ነገር እንተ'ልዩ፣**

- ኣነ ኣብዚ ደረጃ ዝበጻሕኩሉ ቀንዲ ምኽንያት፡ ናይቶም ኣቦ፡ ሓልዮትን ትምህርትን እዩ። ኣነ ድማ ብዓቕመይ ከምቲ ጽቡቕ ዝተገብረለይ ጽቡቕ ክገብር እደሊ እየ። በዚ ሞያ ክዓብያ ንዝደልያ ደቂ ኣንስትዮ ክምህር ድማ ድልውቲ እየ። ምኽንያቱ፡ ዓለም ተመላሊእካ ስለ ዝኾነት። ዝኾነት በዚ ሞያ ክትዓቢ እትደሊ ጓል ኣንስተይቲ ከይተሰከፈት እንተ መጺኣትኒ፡ ኣነ ድማ እታ ዝፈልጣ ክምህራ ድልውቲ እየ።

# ዋርሳይ... ኢንጅነር!

ብኤርሚያስ ኣብርሃም (ወdi ኢ.mo)

ዋርሳይ'ዩ። ኣብዚ ዝሓለፈ ዓሰርተ ዓመታት ከአ ብናይ ኢንጂነር ማዕረግ ካብ ኮሌጅ ተመሪቁስ ድሮ'ኳ ከም መምህር ይሰርሕ ኣሎ።

ኣሕፈሮም ተኸስተ፡ ከምቲ እሾኽ ብብልሓ ትፍጠር ዝተባህለ፡ ኣብ ንኡስ ዕድሚኡ እዩ ምስ ሓጺንን ዕንጸይትን ዝነበሮ ሌላ ኣብ ምዕማቑ ዝተጸምደ። ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቱ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ቀይሕ ባሕሪ ኣስመራ ድሕሪ ምዝዛሙ፡ ምስ መማህርቱን መተዓብይቱን ኣብ ሓምሻይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ንምዕላም ሳዋ ወሪዱ።

ኣሕፈሮም፡ ድሕሪ ታዕሊም ዝቐጸለ ናይ ሃገራዊ ኣገልግሎት ግዜኡ ኣብ ኮር 491 ተመዲቡ። ኣብቲ እዋን ወራር ወያነ ስለ ዝተኸስተ ድማ ክሳዕ ፍሽለት እቲ ወራር ምስ ኣሃዱኡ ኹይኑ ካብኡ ዝድለ ዘበርከተ'ዩ። ድሕሪ 2000 ዓ.ም. ኣሕፈሮም ብዝረኸቦ ዕድላት ትምህርቲ፡ ናብ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ ሳዋ ኣትዩ፡ ናብ ኮሌጅ ዘእቱ ነጥቢ ድማ ኣምጺኡ። ኣብ ኮሌጅ ማይ ነፍሒ ዓውዲ ምህንድስና ንሓሙሽተ ዓመታት ድሕሪ ምጽናዕ ድማ ብዲግሪ ተመሪቑ።

ኣሕፈሮም ድሕሪ መመረቕታኡ ናብቲ ንብዙሕ ዓመታት ኣብ ውሽጡ ተደጒሉ ዝነበረ ባህግታቱ ከቋምት ጀመረ። ንነገራት ብዝሓሸ ንኽትጥቀመሎም እንተ'ዄንካ ክትበላሓት ከም ዘድሊ ተሰወጦ። ኣእምሮኡ ኣዋዲዱ ድማ ኣብ ምህዞን ሰንዓን ብምሉእ ዓቕሙ ኣድሃበ። ንዝሓለፉ ዓሰርተ ዓመታት ኣብ ዝተኻየዱ ሃገራዊ ፈስቲቫላት ይኹን ፈስቲቫል መንእሰያት ሳዋ ብስርሓቱ ሽልማትን ናእዳን ረኺቡ'ዩ። ኢንጂነር ኣባል ሓምሻይ ዙርያ ኣሕፈሮም ተኸስተ።

ኣብ ሰራዊት እንከሎ ዘስተብሃለሉ ዘይተሰነደ ናይ ምህዞን ሰንዓን ስርሓት ነይሩ'ዩ። እቲ ዝነበሩዎ ኣዝዩ ምዉቕ ቦታ፡ ማዩ ክስተ ይኹን ንመግቢ መብሰሊ ኣብ ዝውዕለሉ ግዜ፡ ሰዓታት ጥራሕ ዘይኮነ ዝበዝሐ ጸዓት'ውን ይጠልቦም ነበረ። ነዚ ንምፍዋስ ዝገበሩዎ ፈተነ እንተነይሩ፡ ነቲ ኣዝዩ ጨዋም ዝኾነ ማይ፡ ሓሙኽሽቲ ይገብሩሉ'ሞ፡ እቲ ሓሙኽሽቲ ንታሕቲ ዝግ ምስ በለ፡ ካብቲ ማይ ለላዕላዩ ብምውሳድ መግቦም ኣብ ምብሳል ይጥቀምሉ። እዚ ኣገባብን ተመኩሮን ናይ



ሓይልታት ምኽልካል ኤርትራ ንኣሕፈሮም ድጉል ድሌታቱ መመሊሱ ክጾቕጠሉ ዝደረኸ'ዩ ነይሩ።

ኣብዚ ኹሉ ፈስቲቫላት ብስራሓቱ ብዝሕ ዝበለ ሽልማታት ዝወሰደ ክኸውን እንከሎ፡ ገሊኦም ስራሓቱ ኣብ መዓላ ሕብረተሰብ ንምውዓሎም ኣብ ምቅርራብ ይርከብ። ብግምት ክሳዕ ዕስራን ሓሙሽተን ዝበጽሑ ናይ ምህዞን ሰንዓን ፍርያት ዘዳለወ ክኸውን ከሎ፡ ገሊኦም ምህዞታቱ ኣብ መዓላ ህዝቢ ርኡይ ናይ ኣገልግሎትን ወጻኢታትን ለውጢ ዘምጽኡ እዮም።

ሓንቲ ካብ ፍርያት ኣሕፈሮም ዝኾነት ናይ ስንኩላን ብሽክለታ ሽውዓተ ዓይነት ኣገልግሎት እትህብ ኰይና'ያ ተሰኒዓ ዘላ። ኣብ ዓቐበትን ቁልቁልን ባዕላ ፍጥነት እትቈጻጸር። ካብ ጉድጓድ፡ ደረጃታት... ናብ ዓራትን መኪናን ባዕላ እተደይብን እተውርድን፡ ልዑል ፍጥነት ዘለዋ፡ ካልእ ብልጫታት'ውን ኣለዋ። ብኢድ ዘይኰነ ድማ ብኻልእ ብልሓት እትምራሕ'ያ።

ብውሑድ ዓቕሚ ወይ ወጻኢታት ንጽርግያ ከተማታት ባዕላ እናተኸታተለት ንዝተበላሸወ እተመዓራሪ ናይ ህንጻን ጽሬትን ማሽን'ውን ሰኒዑ'ሎ። ብተወሳኺ ንሕርሻዊ ኣገልግሎት እትውዕል ማሽንን ንከተማታት እተገልግል ናይ ጽሬት መሳርሒን እውን ካብ ፍርያት'ዚ ኣባል ሓምሻይ ዙርያ ዝኾነ ኢንጅነር ኣሕፈሮም ተኸስተ እየን።

ንሰንጣቒት ናይ ሓደ ክቢ ንምርካብ ዝገልግል ፓይ (π) ዝተባህለ ኣምር ኣሎ። እዚ ፓይ (π) ዝውክሎ ቁጽሪ ማለት 3.141918 ንሰንጣቒት ናይ ሓደ ክቢ ንምርካብ $\pi r^2$ ዝብል ቀማረ ኣብ ዓውዲ ስነ-ቁጽሪ ዝውቱር ኣሰራርሓ ኣሎ። እዚ ንፓይ ዝውክል ቁጽሪ 3.141918 ድማ ከምቲ መሃዚ ናይ ፓይ ባዕሉ ብግልጺ ዘቐምጦ እዚ ፓይ(π) ሒዝዎ ዘሎ ኣሃዛት ናብቲ ዝቐረበ ሓቂ ዘቕርብ ደኣ'ምበር ልክዕ ወይ ፍጹም ኣይኰነን። እዚ ማለት፡ እዚ ፓይ ልክዕ ወይ ሓቂ ክሳዕ ዘይኰነ ሓደው ፓይ ዝውክሎ ዘሎ ኣሃዝ ክዕረ ኣለዎ ወይ ድማ ብዘይ ፓይ ዝስራሕ ክኸውን ይግብኦ። ብዘይ'ዛ ፓይ ንምስራሕ እምበኣር፡ መተካእታ ቦታ ናይ ፓይ ኣብ ምንዳይ ሰንጣቒት ናይ ክቢ (circumference) ክናደ ስለ ዘለዎ ርኽበት ኢንጅ. ኣሕፈሮም ነዚ ዝዓለመ'ዩ ነይሩ። ኣሕፈሮም ኣብ ዝገበሮ ምርምር ድማ ሓሙሽተ ዝበጽሑ ቀማረታት (5 formulas) ንምምሃዝ ኣብ ጽዑቕ ስራሕ ተጸምደ።

ቅድሚ ናብ ዝሰፍሐ ክፋል ሕብረተሰብ ትምህርቲ ንምርምሩ ምዝርግሑ ኣብታ ዝምሀረላ ቤት ትምህርቲ ስነ-ኪነት ንሰርሑ በቶም ተማሃሮኡ ክፍትን ሓሰበ። ኣብ ክፍሊ ንዝሃቦም ዕዮ ድማ በተን ናይ ባዕሉ ቀማረታት ንኽሰርሑ ኣብነታት ኣሰንዩ ሃቦም። ተማሃሮ ኢንጅነር ኣሕፈሮም ድማ ነቲ ቀማረታት ልክዕነቱ ኣብ ምምዛን እቶም ቀዳሞት ምኳኖም ኣረጋገጹ። ስዒቡ ንምህዞኡ ኣብ ፈስቲቫል ብምቕራብ፡ ብዝምልከቶም ኣካላት ቅኑዕነት ናይቲ ምርምር ከም ዝረጋገጽ ተገብረ።

ከምዚ ዝተገልጸ ዋጋ ናይ ፓይ ኣብ ዝኾነ ቀማረ ድሕሪ ነጥቢ ክሳብ ሽዱሽተ ኣሃዝ ዝበጽሐ ኰይኑ፡ ኣብ ናይ ኣሕፈሮም ምህዞ ድማ ድሕሪ ነጥቢ ክሳብ ትሽዓተ ኣሃዛት ምስ ከደ ዘምጽኦ ለውጢ ኣይነበረን። እዚ ማለት ብዝገበሮ ምርምር ብዘይ ፓይ ክስራሕ ከም ዝከኣል ዘርኣየ'ዩ ነይሩ። እዚ ምርምራዊ ስራሕ ናይ ኣሕፈሮም ተኸስተ ድማ ብናይ ሃገር ምሁራትን ክኢላታትን ዝተገብረ ፈተነታት ብቕዓቱ ብግቡእ ዝተረጋገጸ ስራሕ'ዩ። ነዚ ኣብ ዓውዲ ስነ-ቁጽሪ ዓቢ ዝላ ክኸውን ዝኽእል ምርምራዊ ስራሕ ኢንጂነር ኣሕፈሮም እምበኣር፡ ብደረጃ ዓለም ኣፍልጦ ንኽወሃብ ይኹን ኣብ ግቡእ መዓላኡ ንኽውዕል ናይ ዝምልከቶም ኣካላት መንግስቲ ደገፍ ዘድልዮ እዩ።

ዋርሳይ ኢንጅነር ኣሕፈሮም ኣብ ቤት ትምህርቲ ስነ-ኪነት ኣስመራ ኣብ ዓውዲ ቀየሳን ንድፍን ከም መምህር ኰይኑ እናሰርሐ ኣብ ትርፊ ግዜኡ ድማ ኣብ ወለንታዊ ማሕበር መሃዝትን ሰናዕትን ከም ኣካያዲ ስራሕ ናይቲ ማሕበር ይነጥፍ። በዓል ሓዳርን ኣቦ ክልተ ውሉዳትን ዝኾነ ኢንጂነር ኣሕፈሮም፡ በዓልቲ ቤቱ ምሕረት ገብሩ'ውን ኣባል ሳልሳይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት እያ። ኣብ ሓደ ኣሃዱ ማለት ክ/ሰ 29 ብሓደ ንነዊሕ ድሕሪ ምጽንሖም፡ ብሕጽር ዝበለ ውራይ ኣብ 2007 እዮም ሓዳሮም ፈሊሞም።

# ጦብላሕታ ሳዋ



## “ዘይሸዓ ኣብ ሳዋ ሰትየ፡ ሓብተይ ረኺባትኒ።”



### ድምጻዊ ቃልኣብ ተወልደመድህን
### ኣባል 6ይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት

እቲ ዝኸበረኒ ዋዒ ግዲ ሓጊዙኒ፡ ምስ ሰባት ዝኸበረኒ ዝምድና ጽቡቕ እዩ ነይሩ። ምስ ኣባላት ዝኸበረኒ ሌላ`ውን ከምኡ። ክራር ይሃርም ስለዝኸበርኩ፡ ብዙሕ እዋን ይጽውዑኒ ነይሮም እዮም። 24 ግንቦት ናይ ምዝንጋዕ መደብ ስለ ዝኸበሮም፡ ክራር ከጻውቶም ኢሎም ይጽውዑኒ። ኣነ ድማ እናጻወትክዎም ኣብቲ ንምዝንጋዕ ኢሎም ዝቐረብዎ ብተምሪ ዝተሰርሐ ስዋ ክስቲ ኣምስየ። ከይተረድኣኒ ድማ ብዙሕ ሰትየ። ኣብ መጀመርታ ብዙሕ ኣይተረደኣንን። ግና ብርኡይ ክውዕየኒ ጀሚሩ። ዳርጋ ሳዋ ኣብ ኢደይ ዝጨበጥክዋ ኮይኑ እናተሰመዓኒ፡ ኮሩዐ እየ ክደርፍ ውዒለ። እንታይ እሞ ኣብ መወዳእትኡ`ዶ ተኸሺሑ። መውጽኢ ጠፊኡኒ ደንበርበር በልኩ። ሓደ ብሩኽ ብኢደይ ሒዙ ናብ ሓይለይ ወሲዱኒ። ኣብ ግርማይካ ተመዲባ ዝነበረት ኣባል 4ይ ዙርያ ዝኾነት ሓብተይ ኣጋጣሚ ክትርእየኒ መጺኣ ኣብ ዓራተይ ጸኒሓትኒ። ናይ ብሓቂ እታ ኣጋጣሚ ኣይርስዓን እየ። ዘይሸዓ ኣብ ሳዋ ሰትየ፡ ሸዓ ድማ ሓብተይ ረኺባትኒ። ሓብተይ፡ ሳዋ ዋዕየይ ዘሕድገኒ መሲልዋ ነይሩ፡ ግን . . .

ኣብ ሳዋ ግቡእ ታዕሊምን ትምህርትን ምስ ወሰድኩ ናብ ሓይልታት እየ ተወዚዐ። መጀመርታ ኣብ ከባቢ ማይ-ውዑይ ተመዲበ። ብዕድመ ንእሽተይ ስለ ዝነበርኩ ድማ ኣብ ክፍሊ ኤምዳድ እየ ተመዲበ። ድሒረ ድማ ምስ ኣሃዱይ ናብ ደማስ ተንቀሳቒሰ ነይረ። ኮታ ዳርጋ ናብ ብዙሕ ቦታታት ናይ ኤርትራ ተንቀሳቒሰ እየ።

ምንጪ፡ መጽሔት መንእሰይ ቁ.59

### ድምጻዊት ሰምሃር ዮሃንስ
### መበል 24 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት

ሳዋ ምስ ከድኩ፡ ኑቲ ሞያይ ዝያዳ ተተሓሒዘዮ። ኣብ ዙርያና ብዙሓት ዓቕሚ ዘለዎም ስነ ጥበበኛታት’ዮም ነይሮም። ሓንቲ ጉጅለ ባህሊ ኣቝምና ንዛጥፍ ኔርና። እታ ጉጅለና ኸኣ ልዑል ምኽትታል ዝነበረላ ዝበረ፡ መሳርሒታታ ምሉእ፡ ቀጻሊ ናይ ምርኢት መደባት ዝሰራዓላ እያ ነይራ። ድሕሪ ታዕሊም’ውን ተጠርኒፍና ምስራሕ ቀጺልና። ሽዑ ንመመረቕታና ትኸውን ‘ሰሑል’ ትብል ደርፊ ተዳልያትልይ። ኣስመራ መጺኣ መለኣያ።

“ንኣመል ምስ መግዘዚ ኣይትዳህለለ
እቲ ሕሉፍ ታሪኽ ሰነድ ኣሎ ባዕሉ
ዘትንክፍ ሃገረይ ከላዕል ሕማመይ
ከዘኻኽረኒ ጀጋኑ ኣቦታተይ” ዝብል ትሕዝቶ ዝበራ እያ። ግጥሚ ሚከኤል ብላዕ ኢልዎ፡ ዜማ ኸኣ ባባ’ዩ ሰሪሑላ። ኣብ መመረቕታና ኸኣ ኣቕሪበያ።

... ኣዝያ ተስፋን ሞራልን ዝሃበትኒ’ያ። ካብ ቅድሚ ናብ መድረኽ ምድያበይ ኣትሒዘካ ብኣባላትናን



ሓለፍትናን ዝወሃበኒ ዝበረ ምትብባዕ ኣዝዩ ጽቡቕ ነይሩ። ድሕሪ ምድራረይ ንብዙሓት ሰባት ክፍርም ውዒለ፤ (ሰሓኞ) ደራፊት ኰይነ ማለት’ዩ። ብድሕር’ዚ ምልእቲ ጉጅለ ባህሊ፡ ኣብ ትሕቲ ባህላዊ ጉዳያት ሚኒስትሪ ትምህርቲ ተጠርኒፍና። ኣነ መጀመርታ ምስ ጉጅለ ባህሊ ሪም ደሓር ከኣ ምስ ኣሰር ኰይነ ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚታት ኣብ ኩሉ ከባቢታት ኤርትራ እናተንቀሳቐስኩ መደባት ኣቕሪበ። ገሊ ገሊ’ዚ ብውልቀይ ደርፌታትን ቪድዮ ክሊፕን የዳሉ ነይረ። ስለዚ ሳዋ ንዓይ ሞያን ክእለትን ስጥባብ ዘትሓዘትኒ ቦታ’ያ።

ምንጪ፡ መጽሔት መንእሰይ ቁ. 54

# ተዘክሮታት ሳዋ





## ጌታቸው ትግረ

ኣብ ሳዋ፡ ኣባላት መበል 14 ዙርያ ታዕሊም ካብ ንጅምር፡ ገና ሻሙናይ መዓልትና'ዩ ነይሩ። ሓደ ምሸት፡ ከባቢ ሰዓት 7፡40 ኣቢሉ፡ ናብቲ ንድቅስሉ ዝነበርና ሃንገር፡ ወዲ ቐሺ ዝብሃል መራሒ ሓይሊ ሃንደበት ህሩግ በለ። ታህዋኽ ብዘዓብለሎ ብርቱዕ ቃና፡ "ያላ! ያላ! ናብቲ መእከቢ ኣዳራሽ ተበገስ!" ዝብል ትእዛዝ ኣመሓላለፈ። ንሕና'ውን ከም መልሰ-ግብሪ፡ ነቲ ምዉቕ ዕላልናን ሰሓቕናን ገዲፍና፡ ኣብቲ ዝተባህለ ኣዳራሽ ጥብ በልና። እቲ መራሒ ሓይሊ'ውን ከይጸንሐ፡ ሰዒቡና ኣብ ቅድሜና ደው በለ።

"ጀምዓ! ጽን ኢልካ ስማዕ! ብሄር ትግርኛ ኣብዚ ትመጽእ! ብሄር ትግረ ኣብቲ! ወዘተ." እናበለ ንኹለን ብሄራት ሃገርና ብምጥቃስ፡ ነፍስ ወከፍ ኣባል በብብሄሩ ደው ክብል ኣዘዘ። ኩሉ ኣባል ከአ ዝተኣዘዞ ንኽትግብር ብሓውሲ ሸበድበድ ተንቀሳቐሰ። ኣነ'ውን ናብቲ መበቀለይ፡ ብሄረ ትግረ ንኽጽንበር፡ ናብቲ ተኣኪቦም ደው ዝበሉሉ ኣምራሕኩ። ሕማቕ ዕድል ኮይኑ ግና መብራህቲ እቲ ኣዳራሽ ሃንደበት ህልም በለ። ሳላ ኣቐዲመ ቦታኦም ዝረኣኹ ግና እቲ ጸልማት ኣንፈተይ ኣየጥፍኣለይን። ብጥንቃቐ ስጉሚ ኣብኦም በጺሐ ተጸንበርኩዎም።

እቲ ንኣስታት ክልተ ደቓይቕ ጠፊኡ ዝነበረ መብራህቲ ዳግማይ ምስ ተቐልቀለ፡ "ጀምዓ ትም በል! ጽን ኢልካ ስማዕ!" ብምባል፡ ኣስማትና ክጽውዕ ጀመረ። ድሕሪ ቁሩብ ግዜ፡ ሽመይ ተጸዊዑ፡ "ኣለኹ!" ኢለ ክምልሰን ካብቶም ኣባላት ብሄረ ትግረ ዋጭዋጭ ክስማዕን ሓደ ኮነ።

እቲ መራሒ ሓይሊ ገጹ ኣሲሩ ናባና ገጹ ድሕሪ ምጥማት፡ "ኣገባብ ግበር! ሰሓቕን ዘረባን ኣቋርጽ!" ኢሉ ብምግናሕ፡ ጻውዒቱ ቀጸለ። መብዛሕትኦም ካብቶም ኣብ ቅድመይ ደው ኢሎም ዝነበሩ ኣባላት'ቲ ብሄር፡ ተተጠውዮም ዝጥምቱኒን ሕሹኽሹኽ ዝብሉን'ኳ እንተነበሩ፡ ዋላ ሓንቲ ዘየስተብሃልኩሎም መሲሉ፡ ቃል ከየምለቐኩ፡ ኣተኩሮይ ናብቲ መራሒ ሓይሊ ጥራይ ገበርኩ። ይሓምዩኒ ምህላዎም ግና ዘጠራጥር ኣይነበረን። ድሕሪ ቁሩብ ግዜ፡ እቲ ተተጠዊኻ ምጥማትን ሕሹኽሹኽን፡ ናብ ቀሉዕ ዘረባ ዓረገ።

ኣቡ ሸኑብ ዝስሙ፡ ካብ ሚኒስትሪ ሕርሻ ዝመጸ ወዲ ጊንዳዕ፡ ሸመይ ክጽዋዕ ከሎ ቀብ ዘበሎ እመስለኒ። "ስማዕኒ ጌቾቸዉ! ኣንፈትካ ኣጥፊእካ'ለኻ!" ብምባል ተደሃየኒ። ሽመይ ብግቡእ ምድማጽ ዝሸበዶ ምኻኑ፡ ካብ ላህጃኡ ንምግንዛብ ኣየጸገመንን።

"ኣንፈተይ ኣየጥፋእኩን እዚ ሓወይ" ክብል ንሕቶኡ መለስኩሉ።

"ብኸመይ?" ሓተተ።

"ኣባል ብሄረ ትግረ ስለ ዝኾንኩ፡ ኣብቲ ዝግብኣኒ ቦታይ ኣለኹ።" ዓቲበ መለስኩ።

"እንታይ ማለትካ'ዩ? ጌቾቸው ዝብሃል ትግረ ርኢናን ሰሚዕናን ኣይንፈልጥን እንተበልናኻከ?" ሓጨጨ።

"ቅድም ቀዳድም ንኑብስኻ ጥራይ ወኪልካ ተዛረብ። ዝኾነ ኹይኑ ግና ንሕቶኻ ክምልስ። መበቈል ብሄርካ ብሽምካ ጥራይ ኣይኮነን ዝግለጽ።" መለስኩሉ።

"ትላገጽ ኣለኻ?"

"ንስኻ'ምበር፡ ኣነስ ኣይላገጽን'የ ዘለኹ።"

"ንመን ኢኻ ከተሸክዕ?" ነደረ ኣቡ ሸኑብ።

"ኣሸኪዐ እንታይ ረብሓ ክረክብ?" መለስኩ።

"ፍቶ ጽላእ ንስኻ ትግረ ኣይኮንካን!" ካብ ገጽ ኣቡ ሸኑብ ኣመና ሕርቃን ኣንበብኩ።

"ብዛዕባ መበቈለይ ንስኻ ኣይኮንካን ትውስንለይ። ሕጂ ትም በል! ዘበልዓካ ገዲፍካ፡ ዘይበልዓካ

ኣይትሕከኽ!" ቁሩብ ንድር ኢለ መለስኩ።

ኣቡ ሸኑብ "ንመን ኢኻ ክንድ'ዚ ተፈራርሕ?" ብምባል ብቑጥዐ ነዲሩ ሓተተኒ። ሽዑ ግና ድምጹ ናብቲ መራሒ ሓይሊ በጽሐ።

"ኣብቲ ዘለኹም ክልቴኹም እንታይ'ዩ ክንድ'ዚ ዘለፋልፈኩም? ኣገባብ ግበሩ! እንተዘይኩኑ ግና..." ኢሉ ገና ዘረባኡ ከይወድአ፡ ኣቡ ሸኑብ ኩለፍ። "እዚ ጌቶቸው ዝብሃል ኣብ ዘይ ብሄሩ ተሓዊሱና'ሎ" ክብሎን ኩሉ ኣባል ነቲ ኣዳራሽ ብሰሓቕ ክናውጾን ሓደ ኮነ። ኣነ'ውን ካብ ክቱር ሰሓቕ ዝተላዕለ፡ ኣስናነይ ጫሕ ኣቢለ ኣዒንተይ ክሳዕ ዝነብዕ ሰሓቕኩ።

"ጌታቸው! ዓዲ ኣቦኻ ኣበይ'ዩ?" ክብል እቲ መራሒ ሓይሊ እናሰሓቐ ሓተተኒ።

"ኣብ ዞባ ዓንሰባ፡ ገለብ" በልኩዎ ኣነ'ውን እናሰሓቕኩ።

"እምበኣር ጌታቸው ትግረ'ዩ" ብምባል፡ እቲ መራሒ ሓይሊ ነቲ ከሰሓሕበና ዝጸንሐ ሃጠው-ቀጠው ጉዳይ ዓጸዎ። እቲ ኣዳራሽ ግን በቲ ነዊሕ ዝቐጸለ ናይ ኣባላት ሰሓቕ ተዓብለለ።

"ያላ! ሰሓቕን ዘረባን ኣቋርጽ!" ዝብል መጠንቀቕታ ብምሃብ ድማ እቲ መራሒ ሓይሊ ኣስማት ምጽውዑ ቀጸለ።

ካብቲ ኣዳራሽ ምስ ወጻእና፡ ገለ ኣባላት ሚኒስትሪ ዜና ብዛዕባይ ንኣቡ ሸኑብ ግዲ ነጊሮምዎ፡ ንድሕሪት ተመሊሱ ናባይ ገጹ ብምምጻእ፡ ፍሽኽታ ዝተሓወሶ ምዉቕ ሰላምታ ኣጽገቡኒ። ብተመሳሳሊ ኣነ'ውን ከምኡ። ብድሕሪ'ዚ ኣብ ዝሰዓበ መዓልትታት ኣነን ኣቡ ሸኑብን ከም ቶምን ጀሪን ዘይንፈላለ ኣዕሩኽ ሳዋ ኮይንና። ሕሉፍ ሓሊፉ፡ ኣብ መንገና ጭርቃን ነገሰ። በቲ ጭርቃን ከኣ ንነብስና ኣዛኒና፡ ንብጾትና'ውን ኣዛኒና።

ሓደ መዓልቲ ንኣቡ ሸኑብ፡ ኣብ ሚኒስትሪ ሕርሻ ተወዚዕካ'ምበር፡ እቲ ግቡእ ቦታኻስ፡ ክፍሊ ዜግነትን ኢምግረሽንን ነይሩ'' ምስ በልኩዎ፡ ንሕሉፍ ዘረባኡ ኣብቲ ኣዳራሽ ዘኪሩ ብሰሓቕ ተፋሕሰ።

ሳላ ሳዋ፡ ኣነን ኣቡ ሸኑብን ተላሊና። ሳዋ እንተዘይትህሉ ኣምበይምተላለናን። ፈለማ ንግዚኡ ተገራፊጥና፡ ኣብ መወዳእታ ግና ተሓቛቚፍና። ከምቲ "ሰብ ኣብይ እረኽቦ ኣይብሃልን" ዝብሃል፡ ኣነ ኸኣ ኣማን ብኣማን፡ ሰፈር ኩሉ ዓይነት ሰብ ሳዋ'ዩ ምበልኩ።

# ፍቑራት ኣብ ሳዋ

ዮሃንስ (ጆን) መተዓብይተይ'ዩ። ብሓባር ኣብ መበል 24 ዙርያ ንሳዋ ምስ ወረድና፡ ኣብ ትሕቲ ጽላል ገረብ ለሚን ኣብ ዝዘርጊሕናዮ መሸማዕ ተጋዲምና እናዕለልና፡ ብዛዕባ ናቱን ናይ ኣፍቃሪቱን ኩነታት ካብ ዘዕለለኒ'ያ።

ወዲ 22 ዓመት ጆን ዓርከይን ጓል 20 ዓመት ኣፍቃሪቱን ኣብ ኣስመራ ብሓባር ኣብ ዝመሃሩሉ ዝነበሩ ቤት ትምህርቲ ተላልዮም ፍቑራት ኰይኖም'ዮም ንሳዋ ወሪዶም። ኣጋጣሚ ኾይኑ፡ ክልቲኦም ትምህርቲ ዘቋረጹሉ ነጥቢ ስለ ዘየምጽኡ፡ ዮውሃንስ ዓርከይ ካብ ሳዋ ናብ ኣስመራ ምስ ተመልሱ ነንስድራኦም ነጊሮም ብዘይምድንጓይ ክምርዓዉ ውጥን ነይሩዎ። ካብተን ናይ መወዳእታ ሰናብቲ ሓንቲ፡ ናብ እንዳ ኣዋልድ ካልኣይ ክፍሊ-ሰራዊት ከይዱ፡ ንኽልቲኦም ሓሲቡዎ ዝነበረ መደብ ነገራ። ንሳ ግን ገለ ቁሩብ ዓመታት ክጸንሑ ድሌት ስለ ዝነበራ፡ ከይተሰማምዑ፡ ንኻልእ መዓልቲ ክራኸቡ ብቑጸራ ይፈላለዩ።

ድሕሪኡ ቀጺላ ኣብ ዝነበረት ሰንበት እንደገና ይኸዳ'ሞ፡ ድሕሪ ናይ ርብዒ-ሰዓት ናፍቖታዊ ናይ ፍቑራት ዕላል፡ ንድሌቱ ዳግማይ ብጥብቂ የልዕለላ። ዮርዳኖስ ብልዙብ ቃና በቲ ቀጢን ድምጻ "እንታ ጆኒ ሓወይ፡ ምሽ ብቐዳማይ ተዘራሪብናሉ'ዚ ጉዳይ። ክንምርዖ እደሊ እየ! ግን ንገለ ቁሩብ ዓመታት ክንጸንሕ እየ ዝደሊ።" ኢላ ዝጀመረቶ ዘረባ ንልዕሊ ዕስራ ደቃይቕ ቀጺሉ ደው በለ። ብድሕሪ'ዚ ንገለ ደቃይቕ ትም ምስ በሉ፡ ትምኒቱ ኣብ ሓጺር ግዜ ስለ ዘይሰመረሉ፡ ቁሩብ ቅር ዝበሎ ኾይኑ ስለ ዝተሰምዖ፡ "ዳርጋ ብሓይሊ'ኮ ኣምሲልካዮ ጆኒ ምቁረይ!" ኢላ ንውሑዳት ካልኢታት ድሕሪ ምዕራፍ፡ ፍሽኽታ ኣሰንያ "ብሓይሊ ድዩ...!?" ክትብል ሓተተቶ። ዮውሃንስ ድማ "ኣይኮነን! ብ... ቦጦሎኒ'ምበር!" ክብል ኣሰሓቓ።

ብ ኣብራሃም - በየነ - ሞሳዝጊ

ቴሌ፦ 07621598

# ዝርሳዕ ዘይመስል ዝነበረ - ህያው ዳየሪ ርብዒ ዘመን

ጴጥሮስ መንግስ

ብዕስራ ጥሪ 1992 ኣብ ዝተኻየደ እግሪ ጉዕዞ ዝተዋህበቶ ካርድ፡ ክሳዕ ሕጂ ን27 ዓመታት ዓቂብዋ ኣሎ። ረፈረንደም ዘድመጸላ ወረቐት'ውን ክሳዕ ሕጂ ምስኡ ኣላ። ኣብታ ወረቐት ሰዓት ክንደይን ኣበይን ኣድሚጹ ጽሒፉላ'ዩ። ገረዝግሄር ሽበሺ (ጋሩ) ዳያሪ ናይ ምሓዝ ልዑል ድሌትን ልምዲን ኣለዎ። ኣባል ቀዳማይ ዙርያ ኹይኑ፡ ናብ ሳዋ ካብ ዝተበገሰላ ዕለት ኣትሒዙ ክሳዕ ምፍናው ንዝነበረ ኩነታት ጋንታኡ ኣብ ሓንቲ ጥራዝ ሰኒዱዎ'ሎ። ኣብዛ ጥራዝ ናይ ኩሎም ኣባላት እታ ጋንታ ስም ዝርዝር፡ ስእሊን ኩነታት እታ ጋንታን ሓደ ብሓደ ጽሒፉዎ ይርከብ።

ጋሩ፡ ዳያሪ ናይ ምሓዝ ልምዲ ኣብቲ ወዲ ሸሞንተ ዓመት ከሎ ዝኣተዎ ኣሕዳሪ ቤት ትምህርቲ ፍኖተ ብርሃን'ዩ ኣጥርዩዎ። ኣብታ ኮለጅ ናይ ዝነበሩ 170 ተመሃሮ ስም ዝርዝር፡ ክሳዕ ሕጂ ምስኡ ኣሎ። ብዘይካ'ዚ ካልእ ዝተፈላለየ ሰነዳት'ውን ይሕዝ።



ንሎሚ ግና ኣብታ ንቐዳማይ ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት እትምልከት ጥራዝ ኣተኩርና ኢና ክነዕልል።

**ሕቶ፥** እዛ ጥራዝ እንታይ ኣጠቓሊላ ኣላ?

*ጋሩ፥* ሓጺር ታሪኽ ሳዋ፡ ከመይ ጀሚሩ? ክሳዕ ንሕና እንመጽእ እንታይ ነይሩ? ከመይ ጸኒሑና? ዝገልጽ ክፋል ኣለዋ። ባዕለይ ዝሰኣልኩዎ ካርታ ሳዋ'ውን ኣለዋ። እቲ ዝዓበየ ክፋላ ግና ብዛዕባ ህይወት ጋንታና'ዩ። ድሕሪ ምዝዛም ታዕሊም ንዝነበረ ፍጻመታት ጉዕዞ እግሪ'ውን ዕለት ብዕለትን ሰዓትን ሰኒደዮ።

**ሕቶ፥** ብዛዕባ ደቂ ጋንታኻ እንታይ ኣለዋ?

*ጋሩ፥* ህይወት ዝነበራ ጋንታ'ያ ነይራ። ዝነበረ ጆክ፡ ዝካየድ ዝነበረ ንጥፈታት ብዝከኣለኒ ሰኒደዮ እየ። እዛ ጥራዝ ናይ 87 ኣባላት ሳልሳይ ጋንታ ናይ ካልኣይ ሓይሊ፡ ካልኣይ ቦጦሎኒ፡ ሳልሳይ ብርጌድ ስም ዝርዝርን ዳርጋ ናይ ኩሎም ስእሊን ይርከባ።

**ሕቶ፥** ጋንታኹም ፍልይቲ ድያ ነይራ?

*ጋሩ፥* እወ። ፍሉይ ፍቕሪ ነይሩዋ። መብዝሕትኦም ደቂ ጋንታና ተጻወትቲ ኩዕሶ እዮም ነይሮም። ናይ ብርጌድ ወኪሎም ዝጻወቱ ዝነብሩ ንሳቶም እዮም። ኣብርሃም ገብረ፡ ሴም ፋርዮስ፡ ስዉእ ኣብርሃም ጸሃየ (ሸሪፎ)፡ ስዉእ ፍጹም ሰረቐን ካልኦትን። ብደረጃ ቦጦሎኒ ኣብ ዝተገብረ ውድድር ሓፈሻዊ ፍልጠት'ውን ሓያላት ነይርና - ኣነ'የ ቀዳማይ ወጺአ። ሕጂ ኣብ ስዊዘርላንድ ዘሎ ወዲ ጋንታይ ዮሃንስ ገብረወልዲ ድማ ካልኣይ ወጺኡ። ኣብ ጋንታና ኣመና ፍሉይ ዕላልን ጸወታን ስለ ዝነበረ ካብ ካልኦት ጋንታታ መጺኦም ምሳና ይውዕሉ ነይሮም።

**ሕቶ፥** ካብ መኣስ'ዩ ዝጀምር እቲ ምስናድ?

*ጋሩ፥* ንሳዋ ክንወርድ ምስ ተበገስና ኣብ ኣስመራ ጀሚረያ። ኣብ ወራር ወያነ ድማ ብዝያዳ ጽፈት ኣብ ካልእ ጥራዝ ቀዲሐያ። ስለዚ እታ ቐዳመይቲን እታ ዳግማይ ዝተጻሕፈትን ኣለዋ።

**ሕቶ፥** መዓልታዊ ዲኻ ትጽሕፍ ነይርካ?

*ጋሩ፥* እወ፡ ኢጋ ምሸት ናይ ሰልፊ ታዕሊም ምስ ወዳእና እጽሕፍ።



ፍሉይ ፍጻመ እንተዘየለ ግና እታ መዓልቲ ትስገር።

**ሕቶ፥** ካርታ ከመይ ኣዳሊኻዮ?

**ጋሩ፥** ግዜ ኣብ ዝረኸበሉ ኮለል'የ ዝብል። ኣብ እንዳ ፎርኖ ንሰርሕን ንግርብን ስለዝነበርና ድማ ንሳዋ ብኹሉ መኣዝና ክርእያ ክኢለ'የ። ሽዑ ዝገረብናዮ ሚም ሕጂ ኣብ ጎደናታት ሳዋ ዓብዩ ኣሎ። እዛ ካርታ መባእታዊ መሐበሪት'ያ። ብርሕቀትን ካልእ መለክዒታትን ምስ ወግዓዊ ካርታ ዘራኸብ የብላን። ናይቲ ቦታታት ኣቀማምጣ ግና ብትኽክል'ዩ ሰፊሩ ዘሎ። መዕለሚ ቦታ፡ በራጊድ ደቂ ተባዕትዮን ደቀ'ንስትዮን፡ ነፍስ-ወከፍ ብርጌድ ቦጦሎኒ ይኹን ሓይሊ፡ እንዳ ፎርኖ፡ ሩባ ሳዋን ካልእን ኣበይ ከም ዝነበረ ተርእየካ።

**ሕቶ፥** ኣብዛ ጥራዝካ እትጽሕፎ ብኸመይ ትውሰኖ - እንታይ ከማልእ ኣለዎ?

**ጋሩ፥** ፍሉይነት ክህሉዎ ኣለዎ። ብብዝሒ ተጻሒፉ ዘሎ ጉዕዞ እግሪ'ዩ፡ ታሪኻዊ'ዩ ነይሩ። ብዕላል ንሰምዖ ዝነበርና ድፋዓት ናቕፋ - ፊርኔሎ፡ ታባ ፍረወይኒ፡ ሓሬና ወዘተ. በጺሕናዮ። ናብኡ ክንከይድ ኣይተጸበናን። ክሳብ'ቲ ጉዕዞ ዝዛዘም ኣብ ነፍስ-ወከፍ ዝተጓዓዝናዮ፡ ሰዓት ክንደይ ተበጊስና ሰዓት ክንደይ ኣቲና፡ እቲ ጉዕዞ ከመይ ነበረ ብኡ ንብኡ'የ ዝጽሕፎ ነይረ። እቲ 28 መዓልትታት ዝወሰደ ጉዕዞ፡ ካብ ሳዋ ጀሚሩ ናብ ማርሳ ተኸላይ ካብኡ ድማ ብቀልሃመት፡ ሃደሽደሽ፡ ናቕፋ፡ ኣፍዓበት፡ ገንፈሎም ገይሩ ኣብ ሓልሓል ማይ ኣዋልድ'ዩ ተዛዚሙ። ነዚ ኹሉ ሰኒደዮ። ብዘይካ'ዚ ነቲ ጉዕዞ ዘካይድ ዝነበረ መራሒ ቦጦሎኒ ጆን ዓሊ ዝህበና ዝነበረ ታሪኻዊ ሓበሬታ እቲ ቦታታት'ውን እሰንዶ ነይረ።

እቲ ጉዕዞ እግሪ ብፍቕሪን ስኒትን ዝተሰነየ ስለ ዝነበረ፡ ዳርጋ ድኻም ኣይተሰመዓናን። በዓል ሃብቶም ሰሎሞን (ዱባ)ን (ፖሊስ ዞባ ማእከል ኣሎ) ብርሃነ ገብረስላሴ (ዓርጌን)ን ካብ ቀድሚት ንድሕሪት እናተመላለሱ ሰከም ኩብርዩን ከዛንዩን ሕጂ ኹይኑ እርኣየኒ።

**ሕቶ፥** ደቂ ጋንታኻ ዳየሪ ትጽሕፍ ከም ዝነበርካ ይፈልጡዶ ነይሮም?

**ጋሩ፥** ማእከለ መሓሪ (ወደ'ሞይ) ይፈልጥ ነይሩ። እንታይ ኢኻ ትጽሕፍ ዘለኻ? ይብለኒ ነይሩ።

**ሕቶ፥** ካልኦትከ ክፈልጡ ኣይደለኻን?

**ጋሩ፥** ኣይኮነን፡ ከም ዓቢ ነገር ኣይወሰዱዎን።

**ሕቶ፥** ገሊኡ ስእልታት ሓድሽ'ዩ። ብኸመይ ዲኻ ኣኪብካዮ?

**ጋሩ፥** ንዝኣረገ ስእሊ ብሓድሽ ዝተካእኩዎ ኣሎ። መብዝሕትኡ ግና ኣብ ወራር ወያነ ናይ ብርጌድ ፐርሰነል ስለ ዝነበርኩ፡ ኩልና ደቂ ጋንታ'ውን ኣብ ሓደ ብርጌድ ስለ ዝነበርና ስእልታቶም ኣብ እንዳ ብርጌድ ጸኒሑኒ። ናይ ውሑዳት ኣባላትና ስእሊ ግን ክረክብ ስለ ዘይከኣልኩ ክሳዕ ሕጂ'ውን ደሃዮም ስለ ዘይብለይ ስእሊ ኣይገበርኩሉን።

**ሕቶ፥** ካብ ጋዜጣ ቀዲድካ ዝወሰድካያ ስእሊ'ውን ኣላ።

**ጋሩ፥** ናይ ኣኽሊሉ'ያ። ካብ ሳዋ ምስ መጻእና ኣብ ቤት ገርግሽ ዓቢ ግብጃ ጌርና ነይርና። ንሱ ኣብኡ ኣይመጽኣን። ድሕሪኡ'ውን ረኺብናዮ ኣይንፈልጥን። ኣብ 1996 ግና ብሕማም ተሰዊኡ፡ ኣብ ጋዜጣ ናይ ምስጋና መልእኽቲ ተጻሒፉ ረኺበ። ካብኣ ስእሊ ወሲደ።

**ሕቶ፥** ድሕሪ ሳዋ'ውን እታ ጋንታ ትራኸብ ነይራ ማለት'ዩ።

**ጋሩ፥** ወራር ወያነ ክሳዕ ዘውዳእ'ውን ኣብ መኸተ ብሓባር ኢና ነይርና። መስዋእቲ ከምኡ'ውን በብቑሩብ ካብ ኣስመራ ዝርሕቕ እናበዝሐ ስለዝኸደ፡ ኣብዚ እዋን ውሑዳት ኢና ቀጻሊ እንራኸብ። ገለ ፍልይ ዝበለ ዓቢ ጉዳይ ኣብ ዝህልወሉ ግና ኣብ ውሽጥን ደገን ዘሎና

ደሃይ ንገባበር ኢና። እቲ ማእከላይ ኣራኻቢ ድማ ኣነ እየ። እቲ ርክብ ቀጺሉ ጥራይ ኣይኮነን። ኣብ ሳዋ ብዝነበረ ምልላይ፡ ንኣብነት ክፍለን ዮሃንስን ንኽልተ ኣሓት ናይ ኣስራት'ዮም ተመርዕዮመን።

**ሕቶ፡** ኣብዚ እዋን'ዚ መን ኣበይ ኣሎ?

**ጋሩ፥** ገሊኦም ኣብ ሚንስትሪ ምክልኻል፡ ገሊኦም ኣብ ዝተፈላለያ መንግስታውያን ትካላት ኣለዉ። ናይ ውልቀም ትካላት ዝወነኑን ንደገ ዝኸዱን'ውን ኣለዉ። ሳሙኤል ኣብርሃ (ወዲ ቀሺ) ኣብ ታዕሊም ሰልፊ ንፉዕ እዩ ነይሩ። ሕጂ ቀሺ ኾይኑ ኣብ ደቡብ ሱዳን - ጁባ - ኣሎ። ዓሰርተ ሓደ ኣባላት እዛ ጋንታ ኸኣ ኣብ ምክልኻል ልኡላውነት ሃገር ተሰዊኦም - ኣንገሶም ረዘነ (ኮሌ)፡ ተስፎም ሃይለ (ውዑይ)፡ በረኸት ዘርኣይ (ወዲ ዘርኣይ)፡ ፍጹም ሰረቐ፡ ተኽሊት ተኽስተ (ጸዓዘጋ)፡ ሚካኤል ሓጎስ፡ ጦፊቕ እድሪስ፡ ሳሙኤል ተወልደ (ወዲ ቀሺ)፡ ኣኽሊሉ በርሀ፡ ዳንኤል ገብረየሱስ (ቱቱ)፡ ኪሮስ ኣብርሃም (ሞካ) ተሰዊኦምና።

**ሕቶ፥** ናብቲ ግብጃ ክመልሰካ። ኣብቲ እዋን ሞባይል ኣይነበረን። ኣብ ኣስመራ ግብጃ ክትገብሩ ብኸመይ ተኣኻኺብኩም?

**ጋሩ፥** ናብ ገዛውቶም እኸዶም ነይረ። ዝበዛሕና ደቂ ገጀረት፡ ኣኽርያ ፓራዲዞን ገዛ ባንዳን ኢና ነይርና። ክልተ ኣሕዋት ደቂ ሰንበል ድማ ነይሮም። ስለዚ ዕለት ክንድ'ዚ ሰዓት ክንድ'ዚ ተባሂልና ቆጸራ ሒዝና። ዝበዛሕና ኣብ እንዳ ዜግነት ኣገልግሎት ዝገበርና'ኳ እንተ ነበርና፡ ገሊኦም ግን ዘይወድኡ ስለ ዝነብሩ ኣብ







መልኣክ ተስፋይ /ዓምቻ/ ሰለሙን ኤፍሬም / / ዳዊት ይትባረኽ (ሃኪ )







ዮሴፍ ጸጋይ /ቻልኔ/ ሴዩም ቴርሮስ ( ) ፍጹም ሰረቐ (ወዲ ሰረቐ)







ተኽሊት ተኽስተ (ጸዓዘጋ ) ተስፋሚካኤል (ወዲ ቐሺ) ኣብርሃም ጸሃየ (ሸሬፎ)

27

ሳዋ ዝተረፉ ነይሮም፡ ነታ ግብጃ ድማ ተጸቢናዮም።

**ሕቶ፥** ግብጃ'ሞ ከመይ ነይሩ?

**ጋሩ፥** ኣብ ሳዋ ብዕላልን ዓሲርን'ዩ። ኣብ ኣስመራ ግና ኣባጊዕ ሓሪድካ ቢራን ገለን ጌርካ'ዩ። ኣብ ሳዋ ከለና ዘውጻእናዮ መደብ'ዩ። ናይቲ ግብጃ ስእሊ ኣብዚ ቐረባ እዋን ኣርእየዮም ማራ ገሪምዎም። ኩሉ ሰብ መልክዑ ቀዪሩ'ዩ። እቲ ግብጃ ቅድሚ ወራር ወያነ ስለዝነበረ፡ ሕጂ ነቶም ስዉኣት ብጾትና ኣብ ስእሊ እናስሓቑ ምርኣይ ከቢድ ስምዒት'ዩ ዝፈጥር።

**ሕቶ፥** ኣብዛ ጥራዝ ብዙሕ ነገር ጽሒፍካ ኣለኻ። ቴንዳታትኩም ስም ከም ዝነበሮ፡

**ጋሩ፥** ነፍስ-ወከፍ ጋንታ ሽዱሽተ ቴንዳ ነይሩዋ። ኩሉ ጻዕዳ ስለ ዝነበረ፡ የደናግረና ነይሩ። ስለዚ ስም ክንገብረሉ ጀሚርና። "ኤምባሲ ርዋንዳ ኣብ ኤርትራ"፡ "ባር ትብለጽ"፡ "ባር ጽማ" ወዘተ። ስለዚ ንሰብ ቴንዳኻ ክትሕብሮ

እንተ ደሊኻ "ንኤምባሲ ርዋንዳ ሓሊፍካ፡ ሰለስተ ቴንዳ ምስ ሰገርካ፡ ባር ትብለጽ ኣላትካ። ኣብ ጥቓኣ ዘላ ቴንዳ ባር ጅማ'ያ ናትና" ትብሎ ማለት'ዩ።

**ሕቶ፥** ብዛዕባ ንግደት ሳዋ'ውን ተጻሒፉ'ሎ።

**ጋሩ፥** ኣብቲ እዋን'ቲ ኣብ ሳዋ እንታይ ከም ዘጸንሓና ርግጸኛታት ስለ ዘይነበርና፡ ዘድሊን ዘየድሊን ንብረት ሒዝና ኢና ከይድና። ጥሕኒ፡ ሽኮር፡ ማርሜላታ ወዘተ። ኣብ ሳዋ ምስ ኣተና ግን ኩሉ ሰብ ማዕረ ክኸውን ነይርዎ። በዚ ድማ ዓለምትና ኩሉ ሰብ ንብረቱ ገዲፉ ካብ ቴንዳ ክወጽእ ኣዚዞም። ናይ ኩሉ ሰብ ጥሕኒ ኣብ ሓደ ድስቲ ተበጽቢጹ። ካልእ ዝብላዕ'ውን ተጠርኒፉ። ብሓባር በሊዕናዮን ሰቲናዮን። በዚ ድማ ከም ንግደት ሓሲብናያ።

**ሕቶ፥** ካልኣይቲ ንግደት'ውን ከም ዝነበረት ጠቒስካ ኣለኻ።

**ጋሩ፥** ደቀንስትዮ ናብ ናይ ደቂ ተባዕትዮ መዐለሚ ክኣትዋ ኣይፍቀድን'ዩ። ኣብ እንዳ ዜግነትን ምምህርናን ምስኣን ንፋለጥ ስለ ዝነበርና ግና ክንበጻጻሕ ንደሊ ነይርና። ካልኣይ ብርጌድ ንኣብነት ምስ ኣሓትና ኣራኽቡና እናበሉ ቀጻሊ ይሓቱ ስለ ዝነበሩ "ኣራኽቡና" ዝብል ሳጓ ጠቢቖዎም ነይሩ። ሓደ መዓልቲ ግና ክበጽሓና ተፈቒዱለን። ብደብዳበ ጥራይ እንፈልጠን (pen friends) ስለ ዝነበራኣን ከኣ ብኣካል ክንራኸብ ብምኽኣልና ዓቢ ፍጻመ'ዩ ነይሩ። በዚ ድማ ንግደት ኢልናያ።

**ሕቶ፥** ትሕዝቶ እቲ ደብዳቤታት እንታይ እዩ ነይሩ?

**ጋሩ፥** ብዛዕባ ታዕሊም ኢኻ ትጽሕፍ። ብብቐሩብ ናብ ናይ ፍቕሪ ደብዳቤ ዝተቐየረ'ውን ነይሩ።

**ሕቶ፥** ኣብዛ ጥራዝካ ንመብዝሕትኦም ኣባላት እታ ጋንታ ሳጓታት ተጻሒፉሎም ኣሎ። ኣብ ሳዋ ዘውጻእኩምሎም ነይሮምዶ?

**ጋሩ፥** መብዝሕትኡ ኣብኡ ዝለገበ'ዩ። ስዉእ ተስፎም ሃይለ ንኣብነት "ኣንታ ክንደይ ይውዒ'ዩ?" ኢሎም'ዮም ኣብ ሳዋ 'ውዑይ' ኣውጺኦምሉ። ማእከለ ንኹሉ ሰብ "ወደ'ሞይ" ስለ ዝብል ለጊባቶ። ያቀብ ተስፋማርያም ኣብ ግዜ ወፍሪ ዕንጸይቲ ብብዝሒ ጊንድዖ የምጽእ ስለ ዝነበረን እናጸረበ ቅርጽታት የውጽኣሉ ስለ ዝነበረን "ጊንድዖ" ኢሎሞ። ንዮሃንስ "ሳዋና" ኢልናዮ። ምኽንያቱ ኣብ ሳዋ ዝናብ ኣብ ዝሃርመሉ ብርቱዕ'ዩ። ንፋስ ኣለዎ። ሓደ መዓልቲ ንፋስ ቴንዳኦም ሒዙዋ ከይዱ። እንደገና ሰሪሖምዋ፡ ንፋስ ከይወስዳ ድማ ኩሎም ሒዞምዋ ከለዉ፡ ሳዋና እናበለ ክደርፍ ጀሚሩ። ክሳዕ ሕጂ ብኣኣ ይጽዋዕ ኣሎ። ስዉእ ጦፊቕ ኢድሪስ ታዕሊም ይሰልክዮ ነይሩ። የድሓርሕር፡ 'ዓካስ' ኢልናዮ። ቴድሮስ በረኸት ድማ ኣብ ሕክምና ደሙ ተመርሚሩ መጺኡ። ዓይነት ደሙ -A- ተባሂሉ ምስ መጽአ ፍሉይ ኮይኑ ተሰሚዑዎ። ናባይ መጺኡ ሓቲቱኒ። ኣይ ናትካስ ረሳሕ ደም'ዩ ኢለዮ። ብኣኣ "ረሳሕ ደም" ኩይና ሳጓኡ። ኣብ ባረንቱ ኣብ ሰራዊት ኣሎ። ዳንኤል ዘሚካኤል ኩዕሶ እግሪ ኣይክእላን'ዩ - ማራዶና ኣውጺኦምሉ። ኣብ ደቡብ ኣፍሪቃ ኣሎ። ወዲ ሓዝሓዝ 'ኣሴ' ምናልባት ካብ ኩሉ ተዓላማይ ቀዳማይ ዙርያ ዝነውሐ'ዩ። ኣሴ 'ሊንጎ' ኢልናዮ - ኣብ ኤራ-ተል ኣሎ። ኣብ ዕዳጋ ሓራጅ ዝሰርሕ ዘሎ ክብሮም ይሕደጎ ዳርጋ ምስ ኩልና'ዩ ክላሽፍ ዝውዕል ነይሩ። ሓይሊ ይስምዖ ነይሩ። ዘይከም ጉልበቱ ዓይኑ ጨምጫም ስለ ዝኾነ ግና "ኣይናማ" ኢልናዮ።

**ሕቶ፥** ከምዚ ዓይነት ጥራዝ ክተዳሉ ብቕዓት እንክለካስ ድሕሪ ኣገልግሎት ኣብ ናይ ጽሑፍ ሞያ ኣይተዋፈርካን።

**ጋሩ፥** ናብቲ ካብ ኣቦይ ዝወረስኩዎ ናይ እምኒ በረድ (ማርሞ) ስራሕ ኣትየ። ወራር ወያነ ንምምካት ኩቲተ ኣብ 2011 ተፋንየ ናብቲ ናይ ማርሞ ስራሕ ተመሊሰ። ኣብቲ ማርሞታት ብዙሕ ዝጸሓፍ ነገራት ስለ ዘሎስ ካብ ጽሒፈት ምሉእ ብምሉእ ኣይወጻእኩን መስለኒ።

**ሕቶ፥** ነዛ ጥራዝ ብዙሕ ግዜዶ ተርኢያ?

**ጋሩ፥** እወ። ንድሕሪት ድማ እምለስ። ኩሉ ኣብ ግዜኡ ክፍጸም ከሎ ንሓዋሩ እትዝክሮ'ዩ ዝመስለካ። ግና ክትጽሕፎ ኣለካ። ምጽሓፍን ብዝከኣለካ ስእሊ ምሓዝን መተካእታ የብሉን። ነገራት እናተቐያየሩ ይኸዱ፡ ሰብ ይቕየር። ብዙሕ ለውጢ ኣሎ። ምስ ግዜ ድማ እቲ ዝነበረ ይርሳዕ። ኣብ ስእሊን ጽሑፍን ዝተረፈ ግን ንወለዶታት ክቕጽል ይኽእል። ስለዚ ኩሉ ሰብ ኣኣብ ዘሎዎ ሰነድ ክሕዝን ብግቡእ ክዕቅብን ጽቡቕ'ዩ። ጽባሕ ታሪኽ ኣስፊሖም ክጽሕፉ ዝኽእሉ ሰባት ክመጽኡ'ዮም - መጀመሪን መወከሲን ክኾኑዎም ይኽእል'ዩ።



# ዝኽሪ ሳልሰይቲ ጋንታ

የሃንስ ሃብተገርግሽ (ጆንሜራ)

እዚ ዝኽሪ፡ ናይ ጋንታና ጥራይ ደኣ ይምሰል እምበር፡ ዝኽሪ ናይ ኩሉ ብሳዋ ዝሓለፈ መንእሰይ እዩ። ከመይሲ እቲ መንነት ሓደ፡ እቲ ታሪኽ ሓደ፡ እቲ ኣነባብራ፡ ታዕሊምን ንጥፈታትን ሳዋ ድማ ከምኡ ሓደ እዩ። ስለዚ፡ እዚ ዝኽሪ ንእሽቶ ፍልልይ ደኣ ይህሉዎ እምበር፡ ናይ ኩለን ጋንታታት ሳዋ ህይወት፡ ፍቕሪ ሓድሕድ መንእሰያት እዩ።

ካብተን ናይ ካልኣይቲ ክፍለ ሰራዊት፡ ቀዳመይቲ ብርጌድ፡ ካልኣይቲ ቦጦሎኒ ዝጸንሓና ናይ ካልኣይ ዙርያ መንበሪ ዓጌፋ፡ ናይ ጋንታና ዓጌፋ'ያ ብዝነበረ ብርቱዕ ማይ ደድሕሪ ካልኣይ ዙርያ ንጉዕዞ እግሪ ምኻዶም እያ ፈሪሳ። ሳዋ ኣቲና፡ ተወዚዕና ናብታ ጋንታ ምስ መጻእና ኸኣ ቀዳመይቲ ዕዮና፡ ነታ ዝፈረሰት ዓጌፋ ምህናጽ ነበረ። ምኽንያቱ ሳዋ ዝኣተናሉ እዋን ክራማት እዩ ነይሩ። ብዘይ ብእኡ ድማ ንሳ'ያ ናይቲ ዝቕጽል ሓሙሽተ ኣዋርሕ ቤትና።

ካብ ምልእቲ ኤርትራ ዝመጻእና ከባቢ 40 እንኸውን መንእሰያት ኢና ኔርና። ኣብታ ጋንታ ብኣጋጣሚ ብዘይካ ንኩናማን ራሻይዳን ንኹለን ብሄራት እንውክል ተዓለምቲ ኔርና። ገለ ገለ ደቂ ኣስመራ ገዲፍካ፡ ብዝኾነ ኣጋጣሚ ተረኣኢና ዘይንፈልጥ፡ ሸውዓተ ቋንቋ እንዛረብ ኣባላት፡ ኣብ ሓንቲ ዝፈረሰት ዓጌፋ ተራኺብና ንሰራሕ ክንወፍር ተዳሊና። ብቐንዱ፡ ንኣዝዩ ኣህላኺን ኣድካምን ወተሃደራዊ ታዕሊም ተቐሪብና። እቶም ዝተረቐሑ መራሕቲ መሳርዕ ጥራይ እዮም መምስ ኣባላቶም ዝዘራረቡ። ወይለይ! እቶም ሸዱሽተ መራሕቲ ጉጅለ ኸኣ'ባ ብብመዓልቲ ተሰሪያም፡ ኣመት ቁርስን ምሳሕን ክገብሩ ህርድግ ይብሉ።

ስራሕ ተጀሚሩ። ኣባላት ቀዳማይ ዙርያ ዝኾኑ መራሕቲ ጋንታና፡ ኢብራሂም ኣወል (ወዲ ኣወል)ን ዓንዳትን ላዕልን ታሕትን ይብሉ። ተዓላሞ ኣባላት ጋንታ ድማ ብዘይ ወኻዕታ ዝተባህለና ንገብር። ንሓድሕድና ከይንጨራረቐ ኣይንፋለጥን ኢና። ዝገደደ ድማ እቶም ናይ ከተማ ጽልዋ ዝነበረና እቲ ስራሕ ጋሻ ኮይኑና። ዕባይ ገጠር ዝኾኑ ተወለድቲ ናይ ኩሉ ብሄር ድማ ምስ ዝጸንሖም ገጠራዊ ባህልን ስራሕን ጉልባብ ኩይኖምና።

ንሕና ነቀባብል፥ ግበሩ ዝበሉና ድማ ንገብር። ዝስማዕ ዘረባታት ሕውሰዋስ እዩ።

ከም ባህርይ ሰብን ስራሕን፡ እቲ ንፋዕ ፍሉጥ'ዩ። መን'ሞ ሸዑ እቲ ሳጓ ይፍለጦ'ምበር፡ እቲ ሃካይ ስራሕ ዘይፈቱ "ፌያካ" ድማ ብኡ ንብኡ ቀብ ተብሎ። ድሒርና ዕላሉን ሰሓቑን ዝለመድናዮ፡ ግቡኡ ክፍጽም ካብ ሃገረ ጀርመን ዝመጸ ዮሴፍ ተሰፋይ ታፍላ፡ ንስራሕን ስፖርትን እትምነዮ ጉልበቱ ገቲሩ፥ ቦሎኛ እንብሎ ሓጺር ስረ፡ ጽቡቕ ማልያ፡ ኣብ መዓንጣኡ ቦርሳ ተሓንጊጡ፥ ገዚፍ ናይ ጸሓይ ቀብዕ ወድዩ ነቶም ኣብ ዕዮ ተጸሚድና ዝነበርና፡ ኢዱ ኣጣሚሩ ይጥምተና ነይሩ።

ኩልና ኣባላት ኣብ ፈለማ "እንታይ'ዩ እዚ ወደይ፡ ዘይሕግዘና?" ንብል ነበርና።

ሃንደበት ውሽጣዊ ስምዒትና ዝተረድአ እንክመስል፡ መራሒ ጋንታና ወዲ ኣወል፡ "መን'ዩ ሽምካ? ዮሴፍ፡ ንዓ'ባ ሓግዞም፥ ይዓዩ እኮ'ዮም ዘለዉ።" በሎ ከም ሓላፊ መጠን።

"ኖ ጽቡቕ ይገብሩዎ'ለው፡ ዛት ኢዝ ጉድ!" ክብል መለሰሉ። እቲ ስራሕ ዝምልከቶ ኣይመስሎን። ናይ ሓባር ስራሕ ዝብል ኣምር እውን ምስ ኣተዓባብያኡ ዝፈልጦ ኣይመስለንን። ከመይሲ ንመስርሒ ጋንታና ዝኸውን ባላን ወርወርን ከነምጽእ ናብ ሩባ ሳዋ ምስ ከድና፡ ነቲ ተቐሪጹ ክንሰክሞ ዝተዳለወ ገዚፍቲ ኣግራብ ርእዩ፡ 'ተሰከምዎ' ምስ ተባህለ፡ "ኖ ከመይ ገይሩ ሰብ ነዚ ኣብ መንኩቡ ይስክሞ? መኪና'ምበር ኣምጽኡ!" በለ። 'ጋሻ ዓሻ!' ዝብል'ዩ።

እቲ፡ ዓጌፋ ጋንታና ክንሃንጽ ላዕልን ታሕትን ምባልና ንኽንጓላለን ኣስማትና ክንፋለጥን ሓጊዙና'ዩ። ሩባ ሳዋ ኬድና ገረብ ከነምጽእ ከለና፡ ንሓንቲ ገረብ ተጉጂልና ክንቁርጻ፡ ቈሪጽና ክንሰክማ፡ ክንበራረ እንክሎና፡ ዕላልን ሰሓቕን ተጀሚሩ። ከካብ ዝመጻእናሉ ዓድታት ክንነጋገር ጀሚርና። እታ ዝፈረሰት ዓጌፋ ጋንታና ድማ ተጸጊና፡ ፊት መእተዊ ሳልሰይቲ መስርዕ፡ ብየማን ካልኣይቲ፡ ብጸጋም ቀዳመይቲ መስርዕ መደቀሲ ሓዝና። ኩልና፡ ዓራት ሰቕሎ ተሓጋጊዝና ሰራሕና።

ከመይ'ሉ እዩ ዘይፋለጥ ሰብ ብሓደ ዝነብር? እሞ ድማ ካብ ብዙሕ ብሄርን ከባብን ዝተወከለ? ቋንቋ ንባዕሉ'ሎ ሽግር። ዝበዝሕና ዕድመና ኣብ ክሊ 20-25 እዩ። እቶም ዕብይ ዝበሉ፥ በዓል ዑስማን ኑርሑሸን፡ ኣዘዘው ገ/መድህን፡ ኤልያስ ጀናይ፡ ኣብ ምምእዛንን ምምዓድን ማሕበራዊ ህይወትና ተራ ነይሩዎም። እቶም ናይ ስድራኦም ጥዑም ናብራ ገዲፎም ዝመጹ በዓል ስምኦን ተኽለየሱስ፡ ኣቤል ኣርኣያ፡ እቲ ህይወት ዝኸበዶም እንክመስሉ፥ እትው-ውጽእ የብዝሑ ነይሮም። እቶም ካብ ገጠራት ዝመጽኡ በዓል ኣቡበከር፡ ሳልሕ ጊንደዐ፡ ሓሸም፡ ጅምዕ ድማ ነቲ ንብጽብጾ ዝነበርና ጥሕኒ "ስዋ ሓበሻ" እናበሉ ክጨርቁሉ ጀመሩ።

ታዕሊም ተጀሚሩ። እቲ ዓቐብ ኲይኑና ዝነበረ ህይወት ሳዋ ክንለማመዶ ጀመርና። ካምሲን ዝናብ ኣኸቲሉ ክመጽእ እንክሎ፡ ከምቲ ደርሆ ንደቃ ሸላ ከይወስደላ ሕቑፍ እተብለን፡ ኣብታ ጽንዕቲ ዓጌፋና ጎማ መዕቀሊ በብጉጅለ ተሸፊንና ነሕልፎ። ካብ ጥሕኒ ጀሚርካ ኩሉ ውልቀ ንብረትና ናይ ሓባር እናኾነ'ዩ መጺኡ። በይንኻ ምብላዕን ምስታይን ነውሪ ጥራይ ዘይኮነ ጠቕሊሉ ተሪፉ። እቲ ተዋዛያይን ፍሉይ ነገር ምግባር ባህ ዝብሎን ገረንስአ (ጸረ) ወዲ ሕምብርቲ ኸኣ ሳጓታት ክዕድል ጀሚሩ።

እቲ ካብ ስድራኡ ተፈልዩ ሓዲሩ ዘይፈልጥ መንእሰይ፡ ኣብ ሓንቲ ቁራዕ ክበስል ክኢሉ። ኣካላዊ ጥንካረ ተፈጢሩ ጥራይ ዘይኮነ፡ ናይ ስራሕ መንፈስ ተበራቢሩ። ኩሉ ዝእዘዝ ስራሕ ከም ቀሊል ተወሲዱ። ጋንታ ትለኣኽ - ግቡኣ ገይራ ትምለስ፥ መስርዕ በይና ትለኣኽ - ተልእኾኣ ዓሚማ ትመጽእ። ብነብሰ ምትእምማን፡ ሕቶ-ርእይቶ ምዝራብ ተለሚዱ። ስብእና ወኒኑ፡ ንቕሓት ሃገራዊ ባህልን መንነትን ከም ዝፈልጥ ኲይኑ። ሓድሕድ ብሄራት እንታይ ከም ዝመስላ ናይ ቀረባ መረዳእታ ተረኺቡ። ሓንቲ ጋንታ ንባዕላ ኤርትራ ምልእቲ ኲይና።

እቲ ጽዑቕ ወተሃደራዊ ታዕሊም፡ ትምህርቲ ፖለቲካን ሓሓሊፉካ ዝወሃብ ሰሚናራትን ንመንነትናን ኣተሓሳስባናን ደሪዑዎ እዩ። ኤርትራ ከም ሃገር ከቢራ እትነብር ክንደይ መስገድል ከም



ተወዚዕና። እቲ ኣሃዱኣዊ ዕዮን ህይወትን እውን ብሓባር ተቓዲስናዮ። ድሕሪ’ቲ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ብስርዓት ወያነ ዝተኣወጀ ኲናት ድማ ኣባላት ሳልሳይ ጋንታ፡ ከምቲ ክቡር ማሕላና ንሃገራዊ ክተት ወፊርና። ካብ 1ይ ክሳዕ ሳልሳይ ወራር ከኣ ምስ ብጾትና ዝከኣለና ኣበርኪትና። ክሳዕ ለይቲ ሎሚ’ውን ኣብ መሳርዕ ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ ኣሎና።

ዝሓለፈት፡ ብዓሌት፡ ሃይማኖትን ካልኦት ትሕተ-ሃገራዊ ኣረኣእያን ኣተሓሳስባን ፍልልይ ከም ዘይብላ ርድኢት ደሚቑ። ምስ ግዜ ኣባላት ጋንታ ብኹሉ መልክዕናን ኣተሓሳስባናን ‘ኤርትራውያን ጥራይ’ ከም ዝኾንና ኣሚንና። ናይ ሓድሕድና ደሃይ ስድራቤታት ተሓታቲትና፡ ብደብዳበ ሰላምታ ክንለዋወጥ ክኢልና። እቲ ናይ ፈለማ ሳዋ ምስ ኣተና ዝነበረ ስክፍታን ሕቶታትን ከኣ ባዕልና ንባዕልና መለስናዮ።

ታዕሊም፡ ምስ ድኻሙን ምቁር ዝኽርታቱን ተዛዚሙ። ብእግሪ ጉዕዞ ኣቢልና ንቃሮራ

ካብቶም ኣብ ሳልሳይቲ ጋንታ ኹይኖም፡ ሃገራዊ ግቡኦም ክፍጽሙ ሳዋ ዝወረዱ ብጾት ድማ ኤልያስ ጀናይ፡ ኩሉብርሃን ግደ፡ ሚኪኤል በኛ’ዛ ክብርቲ መሬት ሓሊፎም። ናይ ነፍሲ-ወከፍ ዝኽሪ ሳልሰይቲ ጋንታና ኸኣ ኣብቶም ኣብ መሳርዕ ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ ዘሎናን ዝተፋነናን ከምኡ’ውን ዓዲ ዘረሓቑን ተወሪቑስ ሓድሕድ ደሃይ ንተሓታተት ኣሎና። ናቕፋ ኬድካ ንጅምዕ ትረክብ፥ ኣንቶረ ኬድካ ንመሓሪ ኣረንያስ ትረክብ፥ ዓሰብ ኬድካ ንወዲ ዓፋር ትረክብ። ምኽንያቱ፡ ናይ ሳዋ ቀንዲ መለለዩ ሓድሕድ ፍቕርን ሓድነትን ስለ ዝኾነ።

## ሳዋ ንዓኺ





“ሓደ ናትካ መንነት እዩ ዝፈጥረልካ”

ዶ/ር ኣስካሉ ገብረሂወት

ተመኩሮ ሳዋ እምነ-ኩርናዕ እዩ ነይሩ ንዓይ። ልዕሊ ኹሉ፥ ምስ ሰባት ብኸመይ ክትዋሳእ ወይ ክትብፃሃል ከም ዘለካ ትፈልጥ። ምስ ዝተፈላለዩ ሰባት ብኸመይ ክትረዳዳእን ናይ ወህደት መንፈስ ተጥርን ትመሃር። ንመራሕ ሓይልኻ ብኸመይ ትቐርቦ ትፈልጥ፡ ምስ ደቂ መሰርዕኻ፥ ጋንታኻ ... ብኸመይ ትነብር ትመሃርን ትፈልጥን። ኣብ ጉዳና ከለና ዝዘ.ታት ዝጸልዉ ወይ ሓላፍነት ዝጠርም ስድራቤትና እዮም። ንህይወትና ዘመሓድሩዋ ዝነበሩ ንሳቶም’ዮም። ኣብ ሳዋ ግን ባዕልኻ ኢኻ ዋና ጉዳያትካ ትኸውን። ስምዒታትካ ብኸመይ ትገልጾን ትቈጻጸሮን፡ ኣብ ልዕሊ ነገራት እትወስዶ ስጉምቲ ... ተደማሚሩ ሓደ ናትካ መንነት እዩ ዝፈጥረልካ።

ብቐልል ዝበለ፡ ንኣብነት፡ ኣብ ኢድካ ዘለዉ ነገራት ብኸመይ ተመሓድሮም ትፈልጥ። ጸጋታትካ ኣለሊኻ ብኸመይ ከም እትጥቀመሉ ትመሃር፡ ምስ መዛኑኻ ቅኑዕ ዝምድና ትምስርት፡ ምስ ዝመስሉኻ ትራኸበን ሓድሕድ ትመሃርን። ኣነ ቅድሚ ሳዋን ድሕሪ ሳዋንሲ በበይነን ኣስካሉ እየ ክበል እደፍር። ሳዋ ንኣተሓሳስባኻን ኣካብራኻን ጽቡቕ ገይሩ እዩ ቀሪጺ ዘትሕዞ። ንዓይ፡ ሓደ ካብቲ ዝዓበየ ብልጫኡ ኸኣ ንጅሚላ (መሓዛ) ኣብ ሳዋ ምርካበይ እዩ።

ምንጪ፡ መጽሔት መንእሰይ ቁ.48

# ሳሕል ጽ'ባሕ ናጽነት!

ጥዑምዝጊ ተስፋይ

ንሳዋ፡ ከም'ዚ ሎሚ መሓዛ መንእሰያት ከይኮነት ከላ እየ ዝፈልጣ። ቅድሚ 1994 ዓ.ም. ክልተ ግዜ ረጊጸያ ነይረ - ከም ዝኾነ ይኹን በረኻ ኤርትራ፡ እኳ ደኣ ኣብ ህልም ዝበለ በረኻ እትርከብ ቦታ ኸላ። ሽዑ፡ ይትረፍዶ ብመንእሰያት ዘዕለቕለቐትን ብኹሉ እትጽዋዕን ክትከውን፡ ብድሕረይ ወድ-ሰብ ዝረግጸ ኩይኑ ይስመዓኒ ኣይነበረን። ክሳብ ዝምለሳ እውን፡ ብዘይካ'ቶም ሓሓሊፎም ጎፍ ዝብሉ ሳገምትን ሳበኽትን ናይቲ ከባቢ፡ ብዘይካ ቆጣቕጣን ስሑዋት መበቀላዊ ኣግራብን፡ ብዘይካ'ቲ ኣብ ልዕሊ መቕሎ ከም ዝተኑበረ ዘንድድ ምድራ፡ ፍሰሃ ዝሁብ ትዝታ ኣይነበረንን። እቲ ክዝክሮ ዘይደሊ ሃሩራን ደሮናኣን ከኣ'ባ!። ኣብቲ ርሱን እዋን፡ ካብ ምድሪ ዝፈልሕ ሃፋ ማይ ዝመስል ዋርዋርታ ምቐት፡ ብስጥመት ዝተኸደነ ብራሾን ዝተቛጸረ ስንቅን ዘይክልክሎ ደሮናኣ ኣብ ማይናን መግብናን ድኹም ደሮና እና'ጸንበረ፡ ሓመድ ክምግበና ኸኣ እዝክር።

ኣብ 1999 ዓ.ም. ካልኣይ ወራር ኣብ ምብቅዑ፡ ድኅ ሳልሳይ ወራር ኣብ ቀረባ ርሕቐት ኣብ ዘንጠጠየሉ እዋን እየ ንሳዋ ተመሊሰያ። ክምለሳ ከለኹ ግና ወረኣ ጽቡቕ እዩ ነይሩ። ክሳብ ዝርእያ ግና ኣይኣመንኩን። ካብቶም መማጽእተይ፡ ኢብራሂም ኣምቸን ሳይሞን ብርሃነን፡ ካብ ሳልሳይ ክሳብ ሓሙሻይ ዙር ኣብ ሳዋ ዝፈረዩ እዮም። ኣብ ጉዕዞ ከለና "ኣታ ከመይ ኢሎም ኣብ ሳዋ ይነብሩ ኣለዉ" ምስ በልኩዎም፡ ኢብራሂም "ከመይ ገይርካኸ ኣብ ኣስመራ ይንበር?" ክብል ብሕቶ መሊሱለይ። ንኣስመራ፡ ነዛ ሰፊሕን ጥጡሕን ጎደናታት እትውንን፡ ካብ ገዛ ወጺእካ ናብ ገዛ ንኽትኣቱ ዓሰርተ ሜትሮ ምስጓም ዘየድልየካ፡ ብቐዲ ህንጻታታ ኣብ ዓለም እትድነቕ፡ ይትረፍዶ ኣብ ቤት፡ ኣብ ግዳም'ኳ ጽላል ዘይትስእነላ፡ ብሙብራህታ ንቐትርን ጸላምን ማዕረ እትገብሮ ...፡ ምስ ሳዋ ከወዳድራ ምፍታኑ ንላግጺ እምበር ንኻልእ ኣይሓሰብኩዎን።

"ኣስመራን ሳዋን ደኣ በየን ኣራኽቢካየን ወደይ?" ምስ በልኩዎ፡ "ኣስመራ ጥልያን ሰሪሑዋ፡ ሳዋ ድማ ድማ ሓበሻ ሰሪሕናያ። ክልቲኣን ከኣ በረኻ እየን ነይረን" በለኒ። ሳዋ ምስ ኣተና፡ ዕሙርን ስሩዕን ሂወት ዝሃንጹ ሰባት ጸኒሖሙና። ፈትሊ ገድሊ ዝለቀቡ መንእሰያት - ገድሊ ኤርትራ ካብ እሳት ለልዩ ዘትረፎም ውጻእ መዓት።

ገለ መባእታዊ ወተሃደራዊ ታዕሊም ዝወሰዱ፡ ገለ ኣጽዋር ዝመሃሩ... ኮታ ዘሰልጥኑን ዝሰልጥኑን መንእሰያትን ማየም ዝሰተዩን ደቂ ሃገር፡ ካብ በረኻ ኣውጺኦም፡ ናብ ዕምርቲ መዓስከር እዮም ቀይሮማ። እቲ፡ ንብረት ካብ ኢድ ሰብ ክምንጥል ዝቃለስ፡ ኣብ ክንዲ ደበና - ደሮና ከዲኑ ምስ ሓያል ህቡብላ ዝወርድ ዝናባ ምስኣ ነይሩ። ሳላ ሰብ ግን ፍርቂ ካብቲ ክፉእ ገጹ ዝጎደለ ኩይኑ ተሰሚዑኒ።

እቲ ከም ቃሕታ ንኽትዕንድር፡ ከልካሊ ዘይነበሮ በረኻ፡ ሕጊ ካብ ዘንበሮ ሕንጻጽ ተንከሰ ዘይበሃሎ ዓዲ ስኑ-ስርዓት ኩይኑ ጸኒሑኒ። ኣነባብራን ኣካይዳን ኩሉ ነባሪኣ ብሓደ መስመር ይምራሕ። ካብ መስመሩ ዝወጽእ ዋላ ሓደ'ኳ የልቦን። ወድ-ሰብ ብሕጊ ጸጸ ክመሓደር፡ ኣብ ሳዋ እየ ርእየዮ። ብመስርዕ ምንቅስቓስ፡ ብሓባር ሓኾት ምባል፡ ኣብ ልክዕ ግዜ - ኣብ ልክዕ ቦታ ምህላው. . .። ሳዋ፡ ባሕሪ ዲሲፕሊን ኩይና።

እቶም ብሓባርን ብዕላማን ናብ ሳዋ ዝመጹእና፡ ገለና ፍርያት ሳዋ፡ ገለና ድማ ዘይፈንፈልጣ ብምንባርና፡ ኣነባብራን ኣካይዳን ሳዋ፡ ንገለና ሓድሽ ነገር፡ ንገለና ንቡር ትርኢት ነበረ። እቶም ብሕጊ ጸጸ ዝሓለፉ ደቂ ኣሃዱና - ኣባላት ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ሽዑ እውን ምስ ሳዋ ሓለፋ ምትእስሳር ነይሩዎም። ቦታታት፡ መተዓልምቶምን ዓለምቶምን፡ ዝወፈሩዎ በረኻታት፡ ዘጓነፎም ፍሉይ ተርእዮ... የዕልሉልን የዕልሉናን። ግና፡ ኣብ ሂወቶም ዋጋ ወሲኾም ንሳዋ ስለ ዝተመልሱዋ፡ ገለ ካብቲ ሽዑ ዘድንቕዎ ዝነበሩ ናይ ታዕሊም ኣጋጣሚታት ከም ተራ ነገር እዮም ዝርእዩዎ። ህጁም ናይ ክፍሊ ታዕሊም ከልዕሉ ከለዉ የስሕቖም። እቲ "ቡምባ" እናበሉ ዝድርብዩዎ ዝነበሩ ሓምኾሽቲ ዝመልአ ታኒካ ወይ ጨርቂ እናዘከሩ ይስሕቁሉ። ኣብ ታዕሊም ዝሕበኑሉ ዝነበሩ ጉዕዞ እግሪ፡ ድሕሪኡ ምስ ዝሰዓበ እናንጻጸሩ ይንዕቕዎ።

ድሮ ኣብ ውግእ ካልኣይ ወራር (1988 ዓ.ም.) ናይ ግዜ ኩናት ጉዕዞ፡ ምስ ሸበድበዱን ጽዕነቱን መሊኾሞ

እዮም። ምስ ጸላኢ ፊት-ንፊት ብዓረር ገጢሞም፡ ኣብ ናይ ሞትን ሕየትን ውግእ፡ ሰሃሮ ሰጊሮምን ዓወት ተደሪሮምን። ኣብ እግሪ መኸልን መታሕትን፡ ምድረ-ሰማይን ሰብን ብረመጽ እናተገጸቡ፡ ምድሮም ከየድፈሩ ብምዝዛሞም ሓበን ኣሎዎም። ኑብሶም ትዝታ ናይ ሳዋ እምበር፡ ደረጃ ተዓላማይ ሳዋ ሓሊፋቶ እያ። ምስቶም ኣብኡ ዝጸንሑ ተዓለምቲ፡ ናይ ሰማይን ምድርንን ፍልልይ ነበሮም። ድሮ'ውን ኑቶም ኣብ ቦታኦም ዝጸንሑዎም ተዓለምቲ "ማንጁስ" ክብሉዎም እሰምዕ ነበርኩ።

ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ሳዋ ድሕሪ ምብጽሑ ክንዲ ምንታይ ከም ዝቕየር፡ ምልምላት ሳዋ እዮም እቶም መሰኻኽር። "ጸልማት ክፈርሕ ጉዳም እየ ነይረ" ዝበለና ወዲ ኣሃዱና ነይሩ። ጫፍ ማይ ተመናይ ወይ ብሎኮ ከረን ህልም ዝበለ በረኻ ገይሮም ዝወስዱዎ ውሑዳት ኣይነበሩን። ካብ ዕላል'ዞም ኣብ ሳዋ ዝተመልመሉ መንእሰያት ከም ዝተዓዘኩዎ፡ እቲ ኩሉ ኣብ ሳዋ ዘሎን ዝሰላሰልን ነገራት፡ ቅድሚ ሳዋ ብዝነበረ ኣተሓሳሳባኦም ፈጺሙ ዘይከኣል እዩ። ምስ ኣማኢትን ኣሽሓትን ሰባት ብቐጻሉ መገዲ ምንባር - "ክፍተን ዘይብሉ"፡ ኣብ ግዳም ምሕዳር - "ኑብስኻ ንበላዒ ምሃብ"፡ ለይቲ ወይ ብጸላም ኣብ በረኻ ምጉዓዝ - "ፈጺሙ ዘይሕሰብ..." ኮታ ኩሉ ነገር ክግበር ዘይከኣል  እዩ ነይሩ።

***

ንትምህርቲ ኣብ ሳዋ ኣብ ዝነበርኩሉ እዋን፡ ውግእ ካልኣይ ወራር ኣይተዛዘመን ዝነበረ። ብሕልፊ ርሱን ኩነታት ባድመ፡ ንኹሉ ወረ ዓብሊሉ፡ ማዕከናት ዜና ዓለም ኣብታ ጸባብ ዓዲ ዕንክሊል ይብላ ነበራ። ኩልና ኣብ ሳዋ ዝነበርና ሰባት፡ በቲ ኩነታት ቅሱናት ኣይነበርናን። ዓወት ጥራይ ክንሰምዕ ኢና እንደሊ። ቅንጣብ ካብ መሬት ኤርትራ ብወረርቲ ክተሓዝ ኣይተዋሕጠልናን።

መማህርተይን ደቂ ኣሃዱይን "ኣታ እዚ ትምህርቲ ቀልጢፎም ዘይውድኡልና እዮም፡ ሰብ እናተዋግአስ ንሕና ኣብዚ ክንድቅስ" ክብሉ ምስ ሰማዕኩ፡ ውሽጠይ ናብ በረኻታት ገድሊ ተዓዚረ። ብሓቂ፡ እዚ ሓቦ፡ ኣብ ድሕሪ ናጽነት፡ ፋሽኑ ከም ዝወደቐ እየ ዝወስዶ ነይረ። ንተጋዳላይ ጥራይ ምስ ሃብኩዎ - ብኣርባዕተ ነጥቢ ዓጽየዮ'የ - በቃ። 'ድሮ ሰምዒት ሃገር ሓዲሩዎምስ፡ ምስ ብጾቶም ኣብ ኩናት ክህልዉ ተሃዊኾም' ኢለ እናሓሳብኩ፡ ብውሽጠይ ተሓቢነ። እቶም መንእሰያት፡ ኣብ ናቕፋ ፈርዮም፡ ኣብ ደጀናት ናቕፋ ኩይኖም ዝዛረቡ ዝነበሩ ኩይኑ ተሰሚዑኒ።

ኣብ ካልኣይ ወራር ሰራዊት ኢትዮጵያ፡ ገሊኦም ደቂ ኣሃዱናን መዳቕስትናን፡ ገሊኦም መዋዕልትናን መጻውትናን፡ ንኣካላቶም ብኣእዳውና ዝዳህሰስናዮን ኣብ ሓደ መኣዲ ዝተቐረብናን፡ ዝተኻረዩና፡ ዝዋዘዩናን ዘስሓቑናን ብጾት ከፊልና ኢና መጺእና። ክሳብ ኣብ ስንክልና ዘብጽሕ መውጋእቲ ገጢሙዎም ዝተፈልዩና እውን ነይሮም። ናብቲ ሞትን መውጋእትን ዝጸምእ ውግእ ንኽምለሱ ምህንጣዮም እምበኣር፡ ቅድሚ ኹሉ፡ ሃገርን ናጽነትን ከም ዘቐድሙ እዩ ኣርእዩኒ። "ለከ እቲ ምውርራስ ዝብሃል'ሲ ከምዚ እዩ" እብል ብውሽጠይ።

ኣብ ትምህርቲ ጽሙዳት እንተነበርና'ኳ፡ ዘበዝሐ ዕላልና ብዛዕባ'ቲ ውግእ እዩ ነይሩ። ስምዒትናን ዘረባናን ሃገር-ሃገር እዩ ዝሸትት። ትምህርትና ምሕባር ተኸሲ እዩ ነይሩ። ኣብቲ ንመምሃሪ ዝሓዝናዮ ካርታ፡ ዶብ ኤርትራ ብልክዕ ንኽነመልክት ብዙሕ ግዜ ኣብ ክትዕ ተጸሚድና ኢና። ኣብ ኣመና ንኡስ ዝምጣኔኡ ካርታ ተመርኲስና እንገብሮ ዝነበርና ክትዕ፡ መዛዘሚ ምስ ተሳእኖ፡ ኢብራሂም (ኣምቻ) በቲ ጺያፍ ቃላቱ "ትም በሉ - ግንባር ምስ ከድና ኣብ ምድሪ ከርእየኩም እየ" ኢሉ ምስ ኣስሓቐና፡ ንትምህርቲ መጺእና ከነብቅዕ፡ ብስምዒት ዝኣክል ኣብ ዘይሰራሕና ግዜና ነጥፍእ ከም ዝነበረና ተሰዊጡና።

ኩልና መድፍዓጅታት ብምንባርና፡ ብሓባሪ ተኸሲ እናተመራሕና፡ ሞርታር 82 ሚ.ሜ፡ ሞርታር 120 ሚ.ሜ.፡ ናብ ዕርድታትን መዓስከራትን ሰራዊት ኢትዮጵያ ዳሕዲሕናዮ ኢና። እግሪ መኸል ብእሳት እናተለብለበት ብዋናታታ ኣብ ዝኸበረትሉ ከቢድ ውግእ ውዒልና ሓዲርናን። ድሕሪ'ቲ ትምህርቲ ግና፡ ብዝተዋህበና ኣንፈትን መኣዝንን ዳርባ ቡምባታት ክንሰድድ ዘይኩነ፡ ንጸላኢ እናኸሸፍና ወይ ብዓይንና እናረኣና ኢና ቡምባታት ሞርታር ከነተኩስ። ብሓጺሩ ኣጽዋር ኢና ክንመርሕ። ኣንፈትን ርሕቀትን እናዓቀንና ቡምባታት ኣብ ዕላማኡ ከም ዝሃርም ክንገብር።

ሳይሞን ብርሃነ፡ "ኣበይ ከም ዝዓልብ ዘይትርእዮ ቡምባ ምትኳስከ እንታይ ማለት እዩ፡ እናረኣኻን እናነጻጸርካን ክኸውን ኣለዎ እምበር..." እዩ ዝብል ዝነበረ። እቲ ገድሊ ኤርትራ ዝምካሓሉ ናይ ኒሕ፡ ሃገራዊ ፍቕሪ፡ ተወፋይነት፡ ትብዓት... መንፈሳዊ ሃብቲ፡ ብህየቱ ኣብቶም ሃገራዊ  ኣገልግሎት ሰጊሩ።

ከም'ቲ ሳሕል ኣብ ገድሊ - ሳዋ ኣብ ናጽነት፡ መሳግሮ ታሪኽ መኸተ  ኩይና ትቕጽል።

## ሕብረተሰብ ሳዋ



# "ፍቕሪ ሳዋ ክሳብ ፎርቶ ሳዋ"



ኤሊ. ገብረ

"ጽባሕ ንገዛኽን ክትከዳ ኢኽን፡ ኩሉ ንብረትክን ኣረክባኦ ምስ ተባሃልና፡ ዘበኽናዮ ክሳብ ሕጂ ካብ ኣእምሮይ ዝሃሰስ ኣይኩነን። ቴሌፎናት ክንቀያየርን ኣድራሻ ገዛውትና ክንነጋገርን መሬት ወጊሑ። እታ ጓል ከረን፡ "ከረን እንተ መጺእክን ኣብ ገዛና ኢኽን ተዕርፋ" ክትብል ከላ፡ እታ ጓል ዓዲ ቀይሕ እውን፡ "ኣብ ንግደትና ፍጹም ከይትተርፋ፡ ግዜ ሰሪዕክን ምጹ፡ ታሪኻዊ ቦታታት ቀሓይቶን መጠራን፡ ባዕለይ ሒዘክን ክኸይድ እየ" ትብለካ። እታ ጓል ኣስመራ'ውን "ፈስቲቫል ክትመጻ ከለኽን፡ ገዛና ኢኽን ተዕርፋ" ክንበሃል መቸም፡ መሬት ወጊሑ ኣዒንትና ዋላ ንሓንቲ ደቒቕ ሰም ከየበልና፡ ተበገስ ኮይኑ፡ ምስ ንብዓትና። ነናብ ዝተመደባልና ኣውቶቡስ ተሰቒልና ነናብ ገዛና ኣምሪሕና።

***

ፈለማ ገዛ ምስ ኣተኹ ንገለ እዋን፡ ንገዛና "ክስቶ ከምዚ ገይራ፡ ክስቶ ኸኣ ኣብ ስርሒት ከምዚ ደጊማ" እናበልኩ፡ ካልእ ዕላል ኣብ ገዛ ከም ዘይልዓል ገይረ እየ። ንዘረኽብኩዎ ሰብ ብዛዕባ ዓለምትና፡ ፍሉይ ፍጻመታት ታዕሊም፡ ኣብ እግሪ ጉዕዞ ዘጋጥም ዝነበረ ምዕካስን ኣብ ሳዋ ዝሰማዕኩዎ ጆክን ምዕላል ፍሉይ ባህታ ይፈጥረለይ ነይሩ። ምስ ትምህርቲን ካልእ ዋኒናትን ተዘክሮታት ሳዋን ደቂ መስርዐይን እናሃሰሰ መጺኡ። ሎሚ ኣሰናዳኢ እዛ መጽሔት፡ "ብዛዕባ ሳዋ እንታይ ተዘክሮ ኣሎኪ?" ምስ በለኒ ግና፡ 14 ዓመት ንድሕሪት ተመሊሰ፡ ስእልታት ሳዋ፡ ከም ናይ ትማሊ ፍጻመ ኣብ ኣእምሮይ ከም ስላይድ-ሸው ክሓልፍ ጀሚሩ።

***

ቅድመይ ሳዋ ዝወረዱ ኣሕዋተይ፡ ንሳዋ ብጽቡቕ እምበር ብሕማቕ ከልዕሉዋ ሰሚዐ ስለ ዘይፈልጥ፡ ክኸይድ ከለኹ ዝኾነ ዓይነት ፍርሒ ኣይነበረን። ክሕሱ ኣይደልን እየ፡ ካብ ስድራ-ቤተይ ተፈልየ እፈልጥ ብዘይምንባረይ፡ ካብ ድሮ ምብጋስና ኣትሒዘ ምእባድ ኣብየ፡ ምዝራብ ስኢነ፡ እኽሊ ምብላዕ'ውን ተሓሪመ ነይረ። ኣብ ኣውቶቡስ ተሳፊርና ጉዕዞ ኣብ ዝጀመርናሉ እዋን፡ መሓዛይ ኣብ ቤተሰቦም ዘጋጠመ ዘሕዝን ፍጻመ ምስ ኣዕለለትኒ፡ ሓሳበይ ኩሉ ብዛዕባ'ቲ ፍጻመ ኮነ። ናይ ልዕሊ 10 ሰዓታት ጉዕዞ እናደቀስና እናተንሳእና ኣብ ዝተጐዓዝናሉ እዋን፡ በዚ ዘገረመኒ ፍጻመ ካብ ምሕሳብን ምዕላልን ሓሊፍና፡ ኣብ ሳዋ ምስ ኣተና ንዘጋጥሙና ነገራት ከይሓሰብናሉ ኢና፡ ኣውቶቡሳት ኣብ ኣፍደገ ሃንገራት እንዳ ሳልሳይ ደው ዝበላ። ኣቐዲመን ኣብቲ ቦታ ዝበጽሓ፡ ካብ ካልእ ዞባታት ዝመጻ ደቂ ኣንስትዮ፡ ዝሑል ማይን ጥሕንን ኣዳልየን ሓልዮትን ፍቕርን ለጊሰናልና።

ረሲዐልኩም'ባ፡ ካብ ኣውቶቡስ ምስ ወረድና ፈለማ ዝሰማዕናያ ወተሃደራዊት ቃል "ኣብሩኽ" እትብል እያ ነይራ። ንኹልና ግር ኢላትና። ኣቡኡ ዝነበርና ኩልና ደቂ ኣንስትዮ ክነስና፡ ስለ ምንታይ ከም ደቂ ተባዕትዮ ዝጽውዑና ኢልና፡ ግና ግዜ ከይወሰድና፡ ኣብ ሳዋ ኩሉ ሰብ ብተባዕታይ ከም ዝጽዋዕ ኣስተውዒልና። ሻቡ ደቂ ሓንቲ ክላስ ከም ዘይነበርና፡

ኣብ ክልተ ብርጌድ ፋሕ-ፋሕ ኢልና፡ ኣብ ሓይልኻ ሓንቲ ጓል ክላስካ እንተ ረኺብካ ትሕጎሶ መቸም ክገልጾ ኣይክእልን። ኣብ መስርዕካ ምስ ኣተኻ፡ እተን ደቂ መስርዕካ ዝገብራልካ ኣቀባብላ ምስ ረኣኻ ግና ነታ ጓል ክላስካ፡ መፈጠራ እውን ኣይትዝክራን ኢኻ።

ቅንያቱ ቅንያት ፈስቲቫል ብምንባሩ፡ ክልተ ሰሙን ዝኸውን ሳዋ ካብ ጫፍ ንጫፍ ክንፈልጣ ዕድል ረኺብና ኢና። ፈስቲቫል ተዛዚሙ ታዕሊም ምስ ተጀመረ ግና ንዝተወሰነ እዋን ቀጨውጨው ዘይበሎ ሰብ ዳርጋ ኣይነበረን። ምስ ግዜ ኩሉ ተለሚዱ፡ ባሻ ቦጦሎኒ ፊስካ ከይነፍሐ፡ ኩልና ካብ ድቃስና ነቒሕና፡ ጥሕኒ ሰቲና ሚሊታሪና ዓጢቕና ንጉያ ተዳሊና ንጸንሕ። ባሻ ቦጦሎኒና ድሒሩ፡ "ሎምስ ደንጉኻ ኢልክን ከይተተስኣኒ ጥራይ" እናበለ ክድእለልና ጀሚሩ።

ዘኪረ ነተን ተዋዘይትን ጻዕራማትን ደቂ ጋንታይ። ዘኪረ - ነታ ኣብ ክላስ ብምርፋድ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ባርካ ብዙሕ እዋን ስድራኣ ዝጽውዑ ዝነበሩ ኣርሴማ። ንኣርሴማ ዝፈልጣ ደቂ ትምህርታ፡ ኣብ ሳዋ ኣብ ግዜ ታዕሊም ምስ ረኣያኣ፡ "ኣርሴማስ ቅድሚ ሰዓት ሸሞንተ ካብ ዓራት ወሪዳ" ኢለን ብምግራም ክጥምታኣ ዘርፍዳ ነይረን። ኣርሴማ፡ ኣብ እዋን ጉያን ኤሮቢክስን በቲ መረዋሕ ድምጻ እናኣዛነየት ንግሆ ንግሆ፡ "ኣሎ ሓይሊ... ሓይሊ፡ ሓይሊ፡ ሓይሊ - ኣሎ ሞራል... ሞራል፡ ሞራል፡ ሞራል" ከምኡ'ውን "መን ኢኻ ... ኣንበሳ" ዝብልን ካልእን ህቡብ ደርፍታት ታዕሊም መሪሓትና እናደረፈት ንርእሳ ተሓጉሳ፡ ንዓና እውን ሕጉሳት ከም ዝገበረትና ስድራቤታ እንተ ዝሰምዑ ንምእማኑ እምብዛ ምተጸገሙ።

ወትሩ ኣብ እዋን ወጋሕታ፡ ካብ ፍርቂ ሰዓት ክሳዕ ሰዓት እንገብሮ ዝነበርና ጉያ፡ ኣብ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ፍቕሪ ከሕድር ገይሩኒ እዩ። ድሕሪ ጉያ ዝቕጽል ምንቅስቓስ ኤሮቢክስ፡ ኣዝዩ የዛንየኒ ካብ ዝነበረ ፍጻመታት ሳዋ እዩ። ብዙሓት መንእሰያት ዝገብራኦ ዝነበራ ምንቅስቓስ፡ ብፍላይ ብድሕሪት ኳንካ ክትርእየ፡ ኣይከም እዋን ታዕሊምን እምበር ኣዝዩ እዩ ዘስሕቐካ። ኣብ እዋን ታዕሊም ዝሰሓቕናየ መቸም ፍጹም ዝርሳዕ ኣይኮነን። 'ማን-ፊት' ክንበሃል ንጸጋም ክንጥወ፡ ጋም ፊት ክንበሃል ገሌና ንጸጋም ገሌና ንየማን ፋሕ ፋሕ ክንብል ከለና፡ ንዓላሚና ከይተረፈ ብሰሓቕ ዘፍልሖ ዝነበረ ብዙሕ ኣጋጣሚታት ኣሎ።

"በቃ ሎምስ ከም ደቂ ዛግራ ፋሕ ኣትይወን" ኢሉ ኩብዱ ክሳብ ዝቐስል ዝስሕቕ ዝነበረ ዓላሚና ኣሚር፡ ከም ዓቢ ሓው ኩይኑ ንዝገበረልና ኩሉ፡ ሓንቲ መዓልቲ እውን ስለ ዘየመስገንኩዎ ወትሩ ዘጣዕሰኒ እዩ። እተን ምንቅስቓስ ኣእዳወን ክቈጻጸራ ዘይክእላ ደቂ መስርዕካ፡ ኣብ እዋን ታዕሊም ብቕድሚኻ ወይ ብድሕሬኻ ክኾና ኣይትመርጸን ኢኻ። እቲ ምንታይ ኣቑርየን ስለ ዝውድኣኻ።

ዘኪረ-ንገብሬላ ጓል ተሰነይ። ኣዝያ ቀጣት ብምንባራ፡ ቀላሲት እያ ነይራ፡ ኣእዳዋ ነዊሕ ብምንባሩ ግና ንምቁጽጻሩ ኣዝያ እያ ትሽገር ነይራ። እተን ብጎድናን ብድሕሪኣን ዝስለፋ ደቂ ጋንታና፡ ሆስፒታል ደኣ ኣይደቀሳን እምበር፡ በቲ ጸልፋዕ ኣእዳዋ፡ ከም ሕሱም ተጀልዒፈን እየን። ብሰንኪ'ዚን ካልእን ዓኪሰን ገዛ ኣብ ዝውዕላሉ እዋን፡ ካብ ታዕሊም ምስ ተመለስና፡ ገዛ ኣጸራርየን ጥሕኒ በጽቢጸን መሕጸቢ ሰብነትና ዝኸውን ማይ ቀሪበን ክጽበያና ከለዋ ሕጉስ ንብል ነበርና። ኩልና ብዝኾነ ምኽንያት ካብ ታዕሊም ክተብኩር ዘይንደልያ፡ ሰምሃር ጓል ቲራቮሎ እያ ነይራ። ሃካይን ገዛ ዘይትጽርን መሲላትኩም ከይትህሉ። ሰምሃር ገዛ ከም ዝወዓለት ከይሓተትካ ኢኻ ትፈልጦ። ኣቑሑ ነፍሲ ወከፍ ሰብ ተሓጺቡ ኩሉ ነገር ተዋዲዱ እዩ ዝጸንሓካ። ሸግር ሰምሃር ደኣ እንታይ እዩዶ ትብሉ ኣለኹም። ቁሩብ ምስ ኣዕረፍና፡ ሎሚ ኣብ ታዕሊም ዝተመሃርክናኦ ኩሉ ምንቅስቓስ ኣርእያኒ ኢላ፡ ተካል ምሸት እያ ተምስየና። ንሕና ክንድቅስ ንደሊ፡ ንሳ ድማ ነፍሲ-ወከፍ ዝሓለፉ ሓድሽ ምንቅስቓስ ክትለማመድን 'ኣርእያኒ' ክትብልን ተረባሪብና ነምሲ።

ኩሉ ሰብ ማዕረን ክቡርን ምዃኑ ዝተረዳእኩሉ ቦታ እንተ ነይሩ ሳዋ እዩ። ድሕሪ ባይታኻ ብዘየገድስ፡ ኩሉ ሰብ ብማዕረን ብዘይኣድልዎን ይተሓዝ። ኣብ ቅድሚ ዓለምትና ኩልና ማዕረ ኣገዳስነት ነይሩና። እዞም ናይ ሳዋ ዓለምተይ ንኹሉ ሰብ ብማዕረ ከኽብርን ብሓደ ኣጠማምታ ክርእይን ኣብ ሂወተይ ዓቢ ነጥበ መቐይሮ ገይሮም እዮም።

ሕጂ'ውን ዘኪረ፡ ንራሄል ኣምቸ። ነታ ምክ-ማን ሒዛ ኢርፎን ኣብ ኣእዛና ሰኺዓ ትውዕል ዝነበረት ራሄል። ኣብ ኣእዛና ኩሉ ግዜ ኢርፎን ስለ ዘሎ ንዝመሓላለፍ መልእኽቲ ፍጹም ኣይትሰምዖን እያ። ሕጊ ብዘይምኽታላ ድማ ወትሩ ትቕጻዕ ነይራ። ራሄል ዕላላ ምስ ኢርፎናን ዳያሪኣን እዩ ነይሩ። ዳያሪኣ ሓቝፋ፡ ብደርፌ ኣስቴር ኣወቀ ክትቁዝም

ትውዕል ነይራ። ንኽልተ ዓመት ብዓይና ዘፍቀረቶ ወዲ፡ ኣይ ፍቕራዊ ካሴት ክትህቦ፡ ኣይ ደፊራ ፍቕራ ክትገልጸሉ፡ ንበይና ብደርፊ ኣስቴር ኣወቀ ተሓሚሳ፡ ሕውነታዊ ፍቕሪ ሳዋ ከየስተማቐረት እያ ናብ ቦታኣ ተመሊሳ። ዓላሚና ኣሚር “ኣምቹ፡ ኣስቴር ኣወቀ’ኳ ፍቕሪ ሒዝኒ ኣይፈልጥን እዩ እያ ትብል” እናበለ እዩ ዘላግጸላ ነይሩ።

ሳዋ ልዕሊ ኹሉ ነገር ፍቕሪ እዩ ምሂሩኒ። ደቂ ገዛይ ዘርእያኒ ዝነበራ ፍቕሪ፡ ዛጊት መዳርግቲ ኣይረኸብኩሉን። ቁጠባውን ማሕበራውን ድሕረ-ባይታኻ ብዘየገድስ፡ ኣብ ግዜ ሓጎሰይ ክሕጐሳ፡ ክሕለል ከለኹ ከተባብዓኒ፡ ብደገ ኾይኑ ንዝዕዘብ ጋሻ ካብ ሓንቲ ማህጸን ዝወጻእና እምበር፡ ካብ በበይኑ ከባቢታት ቅድሚ ሒደት እዋን ዝተኣከባ እየን ኢልካዮ ከመይ ኣቢሉ ክኣምነካ። ሓልዮት፡ ንስኺ ኣዕርፊ ኣነ ሎሚ ማይ ክወርድ፡ ምግብና ክወጽእ፡ እናተባሃሃልና ልዕሊ ኑብስና ንኻልእ ዘይንፈልጦ ሰብ ምሕላይ፡ መሪት ሳዋ ምስ ረገጽካ ክይተረደኣካ ኣካል መንነትካ ይኸውን።

መራሒት መስርዕ ኰይነ ኣብ ዝተመረጽኩሉ እዋን፡ ሕርብት እዩ ኢሉኒ ነይሩ። ኑብሰይ መሪሐ ዘይከኣልኩ ከመይ ኣቢለ እየ 16 ሰባት ክመርሕ ኢለ ዳርጋ ከይደቀስኩ እየ ሓዲረ። ዝገረመኒ ግና ደቂ መስርዐይ ልዕሊ ትጽቢተይ ኩለን ሓላፍነታውያን እየን ነይረን። ርግጸኛ እየ እዘን ኣዋልድ ኣብ ገዛእን ሕንቂቓትን ዘወደቖት ማንካ ዘየልዕላን ምንባረን። ኣብ ሳዋ ግና ኩሉ ትፈልጦ ሰብ ፍጹም እዩ ዝቕየረካ። ሓላፍነታዊ ምኳን ምስቲ ሰቲኻ ዘይምኖ ማይ ሳዋ ከም ወዝቢ ብጎረሮኻ ወሪዱ ምስ ኑብስኻ እዩ ዝወሃሃደካ መሰለኒ።

ዓለምትና ዘርእዩና ዝነበሩ ሓልዮትን ፍቕርን፡ ኣብ ልዕሌና ዘሰረጽዎ ናይ ተወዳዳርነትን ብሉጽ ኴንካ ናይ ምውጻእ መንፈስን ዓቢ እዩ። ኣብ ሳዋ ዝካየድ ዝተፈላለየ ንጥፈታት ተወዳደርቲ ክንከውንን ከም ደቂ ኣንስትዮ ኣብ ርእስና ልዑል ተኣማንነት ክህልወናን ሓጊዞምና እዮም። ኣብ እዋን ውድድራት ሓፈሻዊ ፍልጠትን ኣካዳምያዊ ትምህርትን ልዕሊ ደቂ ተባዕትዮ ጸብለል ኢልና ክንወጽእ ልዑል ምትብባዕ ዓለምትና ሓደ’ኳ ዘይክሕዶ ሓቂ እዩ።

ተዘክሮ ሳዋ ብዙሕ እዩ። ወተሃደራዊ መቕጻዕትታት መማቕርቲ ሳዋ እዩ ነይሩ። ሓደ መዓልቲ ዘጋጠመና ከዕልለኩም። ቡን ኣዝያ ትፈቱ ጓል ገዛና ነይራ። ኣብቲ ዝነበርናዮ ዕድመ ወልፊ ቡን ዝነበራ እንኮ ጓል ገዛና እያ ነይራ። ኣብ ሳዋ ኣባል ዝነበረ ንሓንቲ ጓል ገዛና ሓዋ፡ ሓደ መዓልቲ ኣፍቂዱ ሒዙና ንገዛኡ ይኸይድ። ዓላሚና ዝፈቐደልና ግዜ ክልተ ሰዓታት ጥራይ እዩ ነይሩ። ኣብቲ ዝኸድናዮ እንዳ ኣባላት ክነዕልልን ቡን ክንሰትን ክልተ ሰዓት ልዕሊ’ቲ ዝተፈቐደልና ኣሕሊፍና። ሳዕቤን ሕጊ ምጥሓስ ኣጸቢቕና ንፈልጥ ስለ ዝነበርና፡ ካብተን ኣባላት ነዊሕ ሰረን ረጒድ ጎልፎን ተለቂሕና ኢና ናብ መዓስከርና ተመሊስና፡ ሽዑ ሓፋሽ ፈፈው ጎሲምናያ።

ኩሉ ሰብ ፍቕሪ ሳዋ ክሳዕ ፎርቶ ሳዋ እትብል ኣበሃህላ ይጥቀመላ እዩ። ሓቂ እዩ ምስተን ቁጽሪ ቴለፎናትና ተለዋዊጥና ብዙሕ መብጽዓ ተኣታቲና ዝተፈላለና ደቂ መስርዐይ፡ ሎሚ ምስ ሓንቲ ካብኣን እውን ትኹን ርክብ የብለይን። ንሳተን ዝመሃራኒ ፍቕሪ፡ ሓልዮት፡ ምትሕግጋዝን ሓላፍነታዊ ምኳንን ግና ክንዮ ፎርቶ ሳዋ ሓሊፉ። እዚ ሎሚ ዝኹርዓሉን ዝሕበነሉን ሰናይ ባህርያተይ ኣብ ሳዋ ዘጥረኹዎ ፍሉይ ህያብ ሳዋ ንዓይ እዩ።



# መርዓ ኣብ ሳዋ

ሚኪኤል በርሀ (ወዲ በርሀ)

ድሕሪ'ቲ ከም ተማሃራይ ኲይነ ምስ 23 ዙርያ ምውራደይ፡ ብዙሕ እዋን ብስራሕ ናብ ሳዋ ተመላሊሰ ኣለኹ። ብብዝሒኡ ድማ ብዙሕ ዝኽርታት ሰኒደ እየ። እታ ኣብ ምዝዛም ናይ 2013 ዘጋጠመትኒ ተርእዮ ግና ክሳዕ ሕጂ ካብ'ተን ብፍሉይ ዝዝከራ እያ።

ኣብዚ ዝጠቐስኩዎ ዕለት፡ ካብ ኩለን ኮሌጃት ዝተዋጽኡ ኣብነታውያን ተማሃሮ ኮሌጃት ናብ ሳዋ ምብጻሕ ክገብሩ ዝኸድሉ እዋን እዩ ነይሩ። ጽቡቕ ኣጋጣሚ ኾይኑ ድማ ኣነ'ውን ምስቲ ዑደት ብዝተኣሳሰር ጉዳይ ኣብ ሳዋ ተረኺበ ነይረ። ኣብቲ ነዊሕ ጉዕዞ ዘስተማቕርኩዎ ሰሓቕ፡ ዝተጻወትኩዎ ጸወታታት ኮታ ዝተላለኹዎምን ዝኸሰብኩዎምን ሰባት ሕጂ ዘይኮኑ፡ ግዜን ኣጋጣምን ደኣ እረኽበሉ እኸውን'ምበር ንሱ'ውን ክዝንቶ ዘሎዎ፡ በይኑ ኑብሱ ዝኸኣለ ታሪኽ እዩ።

***

ሳዋ፡ ምስ ገበታ ረሃጽናን ውዑይ ፍሽኽታናን ኢና 'ከመይ ኣለኺ' ኢልናያ። ጸሓይ ሳዋ'ውን እቲ ድሙቕ ፍሽኽታና ግዲ ኣቕኒእዋ ሃንደበት ብቶም ዝተዳኸሙ ናይ ዕራርቦ ጩራታታ ኣነስ ካብ መን ሓሚቓ ብዘስምዕ ኩነታት ኣብ ገጽና ክትዝንቢ ጀመረት። ኩሉ ሰብ ጩራታት ጸሓይ ሳዋ ከይገደሶ፡



ከካብ ኣውቶቡሱ ብምውራድ ተዘክሮታቱ ከሐድስ ተራእየ።

ሳዋ፡ ቦታ ታሪኽን ዛንታን ስለ ዝኾነት፡ ነፍሲ ወከፍ ሰብ ዝኽሪ ክህሉዎ ባህርያዊ እዩ። ኩሉ ኣብ'ቲ ዑደት ተረኺቡ ዝነበረ ሰብ ድማ ብሳዋ ዝሓለፈ ብምዃኑ በብዓቕሙ ዛንታ ዘይጸሓፈ ኣይነበረን። ስለ ዝኾነ ድማ'ዩ ዋላ ንሓጺር እዋን ደኣ ይኹን'ምበር ዳርጋ መብዛሕትኦም ተኻፈልቲ ናይቲ ንግደት ክሓስቡን ዝን ክብሉን ዝረኣኹዎም።

ኣብታ ዝኣተናላ ምሸት፡ ኩሎም እቶም ተሓንጺጾም ዝነበሩ ናይ ምኽርን ማዕዳን መደባት ስለ ዝተዛዘሙ፡ ንጽባሒቱ ሓንቲ መዓልቲ ናይ ዕረፍቲ ግዜ ተዋህበና። ኩሉ ሰብ ድማ ነናብ መቕርቡን ፈታዊኡን ኣባላት 27 ዙርያ ዝኾኑ ተማሃሮ ክኸይድ ከም መደብ ተታሒዙ። ኣነ'ውን ከም ሰበይ ርፍድፍድ ምስ በለለይ፡ መልእኽተይ ተሰኪመ ናብ እንዳ 2ይ (መንበሪ ደቂ ኣንስትዮ) ሰለይ እና በልኩ ጉዕዞይ ጀመርኩ።

ብመሰረት ዝተዋህበኒ ኣድራሻ፡ ኑብሰይ ኣብ ቅድሚ ሓንቲ ሓይሊ ናይ ቀዳማይ ብርጌድ ረኺበኩዋ። እታ ሓይሊ ካብ ኩለን ዝሓለፍኩወን ኣሃዱታት ብፍሉይ ማዕሪጋ፡ ብብዝሒ ሰባት ክኣትዉን ክወጹን ምስ ኣስተውዓልኩ፡ ኣብታ ሓይሊ ፍሉይ መደብ ከም ዘሎ ክግንዘብ ጀመርኩ። ነቲ ኹሉ ምስ ጸሓይ ሳዋ እናተቓለስኩ ሰንጢቐዮ ዝመጻእኩ ጎላጉል ሳዋ ብዘይ ፍረ ከይምለሶ ብልበይ ጸለኹ። የሃና ኣብቲ ሓይሊ ክትጸንሓኒ ድማ ተመነኹ።

ብዛዕባ'ታ ዝደለኹዋ ጓል ክሓትት ኢለ ሰብ ክረክብ ቁሊሕ-ምሊሕ ክብል ምስ ጀመርኩ፡ ብድሕረይ ሕቡር ግን ከኣ ደስ ዘብል ድምጺ ስለ ዝሰማዕኩ፡ ኣንፈተይ ቀዪረ ናብ ድሕረይ ኣቋመትኩ። ካብ ስግር ናይታ ዝነበርኩዋ ብርጌድ እዮም ብዙሓት እኩባት ሰባት ክመጹ ዘስተውዓልኩ። ብግዕዶ ክርእዮም ከለኹ ፍርቀም ኣወዳት፡ ፍርቀን ድማ ኣዋልድ ኲይነን ተሰሚያምኒ ነይሮም። ኣብ ጥቓይ ምስ በጽሓ ግና ኩለን ኣዋልድ ምዃነን ክግንዘብ ከኣልኩ።

ናይ ብሓቂ ድየ ክሳብ ክንድ'ዚ ምፍላይ ስኢነዮን ኢለ'ኳ ንኑብሰይ ክሓምያ እንተ ፈተንኩ፡ እቲ ሓቂ

ግና ዘሕሚ ኣይነበረን። ይትረፍ ካብ ማዕዶ ካብ ጥቓኻ'ኳ ዘጋጊ ቁመና ዝተዓደላ እየን። ንሳተንን ጉልበተንን ምስቲ ፓንክር ዝዓይነቱ ኣቀማቕማአን ዘየደናግራ ኣይኰናን።

ኲለን እተን ካብ 2ይ ብርጌድ ዝተበገሳ ኣዋልድ፡ ብሓባር እናዘመራን እናደረፋን እየን ናብታ ኣነ ዝነበርኩዋ ሓይሊ ዝቐርባ ነይረን። እቲ ሕቡር ድምጸን ምስቲ ሓደ ዓይነት ክዳነን ተሓዊሱ ዝፈጥረልካ ተምሳጥ፡ ብዘይ ቀልዓለም ኣብቲ ኣጋጣሚ ዝነበረ ጥራይ ዘስተማቕሮ ሓቂ እዩ ነይሩ። ኩለን ጻዕዳ ማልያን ሰማያዊ ጅንስን ብምኽዳን ዝያዳ ማዕሪገን ተራእያ።

ናብታ ዝነበርኩዋ ሓይሊ ኣጸቢቐን ምስ ቀረባ፡ ክመኻኸራ ግዲ ደልየን ዕጉግ ኢለን ክዛተያ ኣስተብሂልኩ። ድሕሪ ናይ ሒደት ካልኢታት ምትእኽኻብ፡ ሓንቲ ጉልብትቲ በትሪ ዝሓዘት ጓል ናብ ቅድሚት ብምውጻእ፡ ናብዘን ናብትን ክትብል ኣስተውዓልኩላ። "ሓሓ ሌጋውሰቦ" እናበለት ድማ ናብ የማነ ጸጋም ተወናጨፈት። ኩለን እተን ሓቢረን ምስኣ ዝመጽኣ ኣዋልድ ብናይ ምቕባል መንፈስ "ሓሓ ሌጋውሰቦ" ደጊመን ኣቃልሓ። "ሰቦው ሌጋውሰቦ" ሕጂ'ውን ድምጻ ኣበሪኻ ጨደረት። እተን ደድሕሪኣ ዝሰዕባ ዝነበራ መማጽእታ ድማ ብልዑል ስምዒት እናሳዕሰዓ "ሓሓ - ሌጋውሰቦ" ደጋገማ።

ብዘይካ እተን ብድሕሪት ቀሰ ኢለን ዝሰዕባ ዝነበራ 3 ኣዋልድ ኲላተን ብዘይ ሕፍረትን ስክፍታን ተወዛወዛ። እተን ሰለስተ ግና ዘይከም ካልኦት ብህድኣት ክሰጉማ ኣስተውዓልኩ። እተን ክልተ ቦርሳ ኣንጠልጢለን ነታ ብፍሉይ ሌዘር ጃኬት ተኸዲና ዝነበረት ጉልብትቲ ጓል ኣማእኪለናኣ ክጓዓዛ ኣስተውዓልኩ።

ነቲ ድምጺ ዘሰምዓ ብዙሓት ኣዋልድ ድማ ካብታ ዝነበርኩላ ሓይሊ ካብ ውሽጢ'ቲ ሃንገር ጓይላ እናተጻወታ ክወጻ ኣስተውዓልኩ። እተን ኣዋልድ ዕምባባ እናነጸጋን ዕሙር ጓይላ ብምምስራትን "ዕልል!" እናበላ ኣጋይሸን ክቕበላ ኣስተውዓልኩ። "መጺኻለይዶ መጺኻለይዶ ክጽበየካ" እናበላ ድማ ምስተን ወራዶ መርዓ ኲይነን ዝመጻ ኣዋላድ ብምጽንባር፡ ዕሙር ጓይላ ተኺለን ሸሸ ክብላ ረአኹ።

ነቲ ዝነበረ ድሙቕ ሃዋህው ክዕዘባ ካብ ዝተፈላለያ ኣሃዱታት ብዝተኣኻኸባ ተማሃሮ እቲ ቦታ ንእለት ብሰባት መልአ። በቲ ዝነበረ ብዝሒ ሰባትን ዝካየድ ዝነበረ ድሙቕ ጓይላን ድማ እቲ ኩነታት ልክዕ ዓቢ መርዓ ዝካየደሉ ዳስ መሰለ። ኣነ ድማ ብውሽጠይ እናተገረምኩ፡ 'ተዋስኦዶ ይኸውን?' እናበልኩ ንኩብሰይ ካብ ምሕታት ዓዲ ኣይወዓልኩ። "ሓቂ ክኸውን ኣለዎ እምበር፡ ንተዋስኦ ደኣ ከመይ ገይረን ክንድ'ዚ ዝኣክል ምድላዋት ክገብራ"? ብምባል ነቲ ባዕለይ ዘበገስኩዎ ሕቶ ባዕለይ ክምልሶ ፈተንኩ። ነቲ ዘይዓገብኩሉ መልሰታተይ ንምእራም፡ ናብ ሓንቲ ኣብ ጥቓይ ዝነበረት ጎርዞ ቅርብ ኢለ፡ "ሓብተይ እዚ መርዓ ናይ ብሓቂ ድዩ ወይስ ይጻወታ እየን ዘለዋ፧" ብምባል ተወከስኩዋ። ንሳ ግና ብዙሕ ከይተገደሰት "ይቕሬታ ዘፈለጥኩዎ የብለይን። ኣብዚ ኣይኰነን ሓይለይ" ብምባል ገዲፋትኒ ካብ ጎነይ ግልል በለት።

ድሕሪኡ ምስ ኩሉ ሕቶታተይ ትም ኢለ ክዕዘብ ከም ዘሎኒ ንኩብሰይ ኣዘዝኩዋ።

እተን ኣብ ቅድመይ ዕሙር ጓይላ ዝጸወታ ዝነበራ ተማሃሮ፡ ኩለን ተተሓሒዘን ናብ ውሽጢ ሃንገር ምስ ኣተዋ እየ መምጽኢ ጉዳየይ ዝዘከርኩዎ። ነታ ማይ ሒዛ ናብ ሽቓቕ ገጻ ትኸይድ ዝነበረት ጓል ጠጠው ብምባል ድማ ብዛዕባ የሃና ተወከስኩዋ። "የሃና እንዳ 11 ድያ፧" ብሕቶ ተወከሰትኒ። ቁሩብ ግር እኳ እንተ በለኒ ድሒሩ ግና እንታይ ማለታ ምዃኑ በርሃለይ። እወ ብምባል ርእሰይ ነቕነቕኩላ። "ንዓ በል ክርእየካ" ብምባል መሪሓትኒ ናብ ውሽጢ'ቲ ሃንገር ኣተወት። ትኽ ኣቢላ ናብ ሓንቲ ካሜራ መሪሓትኒ ብምኻድ፡ "እዚኣ እያ እንዳ 11" ብምባል ገዲፋትኒ ከደት።

ናብታ ካሜራ ቅልቅል ምስ በልኩ፡ እታ ካሜራ ብእልፊ ሰባት ተጎቢኣ ጸንሓትኒ። ሃንደበት ስለ ዝኾነኒ ናበይ ከም ዘብል ጠፊኡኒ ኣዕነነኹ። ክኣቱዶ ክወጽእ ተማታእኩ። እተን ወራዶ መርዓ ኣብታ ዳስ በብሓደ ረአኹወን። ገሊአን ክስሕቃ፡ ገሊአን ብዓውታ ክዛረባ ኣስተውዓልኩለን። ግና ከይወሰንኩ ከለኹ ድማ እታ ኣብ ማእከል ናይቲ ካሜራ ዝነበረት ጓላ ሃንደበት 'እቶ' ብምባል ካብቲ ሰንፈላል ኩይነዮ ዝነበርኩ ሃዋህው ኣናገፈትኒ። ድሌታት ውሽጠይ ግና ከይነገርኩዋ ስለ ዝተረደኣትለይ ድማ ብውሽጠይ ኣመስገንኩዋ። "ጋሻ ተቐበላ!" ብምባል ዓው ኢላ ትእዛዝ ምስ ኣመሓላለፈት፡ ብዙሓት ካብተን ኣብቲ ካሜራ ዝነበራ ኣዋልድ ከኽብራኒ ኢለን ከካብ ዝነበራኦ ቦታ ብድድ ብድድ በላለይ። ኣብ ሓንቲ ጸግዒ መረጸ

ድማ ኮፍ በልኩ።

ኮፍ ክብልን ሓንቲ ጓል ኩባያ ሒዛ ደበኽ ክትብለንን ሓደ ኮነ። ከም ጋሻ መጠን ሰላም ክትብለኒ ከይተገደሰት፣ "ሓፊስ ዲኻ ትሰቲ ወይስ ቀጢን" ብምባል ፍሽኽታ ኣሰንያ ተወከሰትኒ። ብውሽጠይ 'ስዋ ደኣ በየን ተረኺቡ' እናበልኩ "ሓፊስ ኣይሰማምዓንን'ዩ። ቀጢን እንተ'ልዩኪ ግና ኣይምጸላእኩን" ምስ በልኩዋ፣ ግዜ ከይወሰደት ካብቲ ኣብ ኢዳ ኣንጠልጢላቶ ዝነበረት በራድ ናይ ኮካ ምስልን መቐረትን ዘውንን ዓሲር ቀድሓትለይ። ግብረ መልሰይ ከየገደሳ ድማ ካብ ጥቓይ ኣግለለት። ናይ ብሓቂ ብልበይ'ኳ ስዋ ተጸብየ እንተ ነበርኩ፣ ምስቲ ጸሚኢዮ ዝነበርኩስ ዓሲር'ውን ልበይ መሊሱለይ እዩ። ብውሽጢ ልበይ ድማ 'ደሓን እተዊ' ብምባል መረቕኩዋ። ኣብ ጥቓይ ኮፍ ኢላ ዝነበረት ሓንቲ ጓል ሃንደበት ካብቲ ዝተቐድሓ ሽሻይ ምዑግ ድሕሪ ምባል፣ ብዓውታ "ጥዑም! ጥዑም! ጥዑም ስዋ!" ብምባል ክትውድስ ሰማዕኩዋ። ሃንደበት ስለ ዝኾነኒ'ኳ እንተ ሰንበድኩ፣ በቲ ኣብቲ ገዛ ዝረኣኹዎ ኣገባብ ግና ከይተመሰጥኩ ኣይተረፍኩን።

እታ ብለይለይ ቁመታን ጉልቡትን ቁመናኣን ዝመሰጠትኒ ኣደ-ዳስ ኩይና ተገልግል ዝነበረት ጓል፣ ቢታ ኣብ የማናይ ኢዳ ጨቢጣታ ዝነበረት በትሪ ምስቲ ጠጠው ኢሉ ዝነበረ ጣውላ ብምግጫው፣ ኣቓልቦ ወራዶ መርዓን ሰብ ገዛን ምስ ሰሓበት ዘረባኣ ቀጸለት።

"ሕራይ እምበኣር፣ ክቡራት ኣሕሙናና። እንዳ'ባ እንቋዕ ደሓን መጻእኩም ይብሉኹም ኣለዉ።" ናይ እንዳ ጓል መልእኽቲ ምስ ኣመሓላለፈት፣ ቀጺላ ከምዚ



ብምባል "እሞ ጉዳይ ቁም-ነገርናዶ ክንገብር ወይስ ቅድም እኽለ ማይ ክንቅርብ።" ብምባል፣ ብምቕሉልነት ንወራዶ መርዓ ተወከሰት። ካብ ኩሉ ኣንፈት ናይታ ገዛ ድማ 'ቅድም ውራይና ንግበር' ዝብል ድምጺ ተሰምዐ።

እንታይ ክትገብር ከም ዘለዋ ዝተረድኣ ኣደ-ዳስ ክዳውንቲ ክምረቕ ኣዘዘት። ናይ ኣደ-ዳስ ትእዛዝ ብምኽታል፣ ክልተ ካብተን ወራዶ መርዓ ብምትንሳእ፣ ነቲ ብወራዶ መርዓ ዝመጸ ክዳውንትን ካልእ ቀንጠ-መንጥን ከመርቓእ ጀመራ። ኩለን ኣብቲ ገዛ ዝነበራ ዕዱማትን ወራዶ መርዓን ድማ ኢድ እናነስኣ ጽቡቕ ትምኒተን ክገልጻ ተራእያ። ገሊአን ድማ ብጣቕዒትን ዕልልታን እና'ሰነያ ቈጽለ-መጽሊ ናብቲ ክዳን ክድርብያ ተዓዚብኩ። ደድሕሪ'ተን ዝምረቕ ክዳን ሒዘን ዝኾልላ ዝነበራ ሓንቲ ክራር እናተጻወተት ትሰዕበን ዝነበረት ጓል፣ ነቲ ህሞት ናይ ብሓቂ ድምቀት ፈጢራትሉ'ያ።

ምስተን ናብ ኩሉ ኣንፈት ናይታ ገዛ ዝኾልላ ዝነበራ ኣዋልድ፣ ኣዒንተይ'ውን ካብ እግረን ኣይተረፋን። ነታ ካሜራ ካብ ጫፍ ንጫፉ በብሓደ ተዓዚበያ። እታ ገዛ ብእፍሊ ቈጽለ-መጽሊ፣ ብዙሕ ቅርጽታት ዝወጽኦም ወረቓቕቲን ውሑዳት ፓላንችናታትን ደሚቓ ብምንባራ፣ ናይ ብሓቂ ዓቢ ውራይ ተኣንግድ ዘላ እንዳ መርዓውቲ እያ መሲላ። ኣዒንተይ የማነ-ጸጋም እናኸለልኩወን፣ እታ ዝደለኹዋ ተመሃሪት ኣብ ማእከል እተን ኣሳሰይቲ ላዕልን ታሕትን ክትብል ኣስተብሂልኩላ። እንተ ረኣየትኒ ኢለ ብኢደይ'ኳ ብዙሕ ምልክት እንተ ገበርኩላ፣ ኣብ ከቢድ ስራሕ ብምንባራ ከተስተውዕለለይ ኣይከኣለትን።

ግና ብዛዕባ'ቲ ኩነታት እናሓሰብኩ፣ መርዓት ብመርዓውን ኣዕሩኽን ተሰንያ ክትኣቱ ኣስተውዓልኩ። ኩለን ኣብቲ ገዛ ዝነበራ ብምትንሳእ፣ ብድሙቕ ጣቕዒትን ዕልልታን ኣሰንየን ናብ ናይ ክብሪ ቦታኣ ኣብጽሓኣ። እታ ብፍሉይ ወቂባን ማዕረጋን ትኣቱ ዝነበረት መርዓት ምሉእ ቬሎ እያ ተኸዲና ነይራ። እቲ ቬሎ ልዑል ጥበብ ዝሓለፎ ምኻኑ ርኡይ ነበረ። ላዕለዋይ ክፋሉ ብጻዕዳ ላምሲያ ዝተሰርሐ ክኸውን ከሎ፣ እቲ ዝዓበየን ታሕተዋይ ክፋሉን ግና ብሰማያዊ ላምሲያ ዝተሰርሐ ነበረ። ነቲ ኣብቲ

ገዛ ዝንጸባረቕ ዝነበረ ኣገባብን ጥቡብን ዝያዳ ክስተማቕሮ ምስ ጀመርኩ፡ ሳዋ ኣደ ጥቡብን ወግዕን ምኻና ክግንዘብ ኣይተጸገምኩን።

መርዓውቲ በቦታኦም ምስ ሓዙ፡ ኣደ ዳስ መድረኽ ተቐቢላ ክትዛረብ ተሰምዐት። "ሕራይ እምበኣር፡ ብእዋንና መሬት ከይመስየ መታን ጉዳይና ክነጻፍፍ፡ ካብ ክልቲኡ ወገን ተሓሳሰብቲ ስደዱ።" ብምባል፡ ግብረ መልሲ ንምርካብ ናብ ኩሉ ኣንፈት ናይቲ ገዛ ኣዒንታ ኣንከባለለት። ሓንቲ ርጥብቲ እትመስል በዓልቲ ዳቢስታ፡ ወካሊት ወራዶ መርዓ ድማ ናብ መድረኽ ብምድያብ ክትዛረብ ጀመረት።

"ምስ ተሓሳሳቢ እንዳ ጓል ኣቐዲምና ብዝገበርናዮ ጸብጻብ መሰረት፡ እዞም ዝሰዕቡ ንብረታት ተረኪብና ኣለና። ኣብ ሕጸ መምለሲ እግሪ ዝኹነና ብእንዳ ጓል ዝተዋህበና ክልተ ሰማያዊን ጻዕዳን ላምሲያን ተቐቢልና ነይርና። ሕጂ ድማ ንመውጽኢ ሓዳሮም ዝኹኖም ሰለስተ ኪሎ ሽኮር፡ ሰለስተ ኪሎ ጥሕኒ ከምኡ'ውን ገለ ቁሩብ ኮረሾ ተቐቢልና ኣለና። ንስራሕ ዝኹኖም ሓሓደ ቅያር ኮምፕላሰዮኒ ከምኡ'ውን ካብ ጸሓይ መጥለሊ ዝኹኖም ሰዋ ሳዋ ማለት ሓደ ባኮ ዓሲር'ውን ኣካል ናይ ገዝምና ኩይኖም ኣለዉ። ንመርዓትን መርዓውን ብፍሉይ ካብ ኣስመራ ዝተሰደ ሰለስተ ባኮ ማስቲካ'ውን ብህያብ ተበርኪቱ ኣሎ።" ብምባል ጸብጻባ ወዲኣ ካብ መድረኽ ተኣልየት። ካብ ሽነኽ ወራዶ መርዓ ድማ 'መሊኡ መሊኡ' ዝብል ድምጺ ተሰምዐ።

ኩሉ ኣድህቦይ ናብ ኣደ-ዳስ ከይዱ ከሎ፡ ሃንደበት ዮሃና በዚ መጺኣ ከይበልኩዋ ኣብ ጎነይ ኮፍ በለት። "ኣንቲ በየን ደኣ መጺእኪ፧" ናይ ምግራም ስምዒት ሓዊሰ ተወከስኩዋ። ምስ ምግራመይ ከለኹ ድማ ሕቑፍ ኣቢለ ብምስዓም ናፍቖተይ ኣውጻእኩ። ካልእ ተዋሳኺ ቃላት ከይተዛረብኩ ከለኹ፡ ኣደ ዳስ "ሓንሳብ ንሰማማዕ!" ምስ በለት፡ ኩሉ ሰብ ህጥም ኢሉ ኣጽቀጠ። ኣደ-ዳስ ድማ ክትዛረብ ጀመረት፦ "ጉዳይና ኣብ ምጽፋፍ ኢና። እንዳ'ባ ብልዑልና ስተዩልና ይብሉ ኣለዉ። ንጻወት፡ ነውግዕ ድማ" ብምባል ንኹለን ኣጋይሸ ኣብ ገዛኣን ከም ዘለዋ ከተዘኻኽረን ፈተነት። ዘድልያ መልእኽቲ ምስ ኣመሓላለፈት ድማ ካብ መድረኽ ተኣልየት። ከም ቅጽበት ድማ ብፈቖድኡ ክፋል ዕላልን ጸወታን ነቲ ገዛ በሓቶ።

"ናይ ምንታይ ደኣ'ዩ እዚ ኹሉ ውራይ?" ነታ ኣብ ጎነይ ተቐሚጣ ዝነበረት ዮሃና ተወከስኩዋ። ዮሃና ዕትቡንተይ ከየገደሳ ከተኽመስምስ ረኣኹዋ። ብናይ ዋዛ ኣንደበትነት ድማ "ኬፍ ኣለና ምሽ ሚኪ ሓወይ።" ብናይ ዋዛ ኣጠማምታ ተወከሰትኒ። ገና ከይመለስኩላ ከለኹ ናይቲ ኣቐዲመ ዝሓተትኩዋ መልሲ ክትነግረኒ ጀመረት። "ነዛ መርዓት ኩይና ዘላ ጓል መስርዕና፡ ፍላይ ማንታኣ ጽባሕ ሰንበት ትምርያ ኣላ። ንሕና ድማ ከይጽምዋ ብምባል፡ ምስታ ኣብ ካልኣይ ብርጌድ እትርከብ ቀንዲ መሓዛኣ ብምትሕብባር ነዚ ውራይ ገይርናላ። ኩሉ'ቲ ኣብ ሓይልና ዝገበርናላ እንግዶት ባዕልና ምስ ሓይልና ብምትሕብባር ኢና ገይርናላ። ነቲ ናይ ወራዶ መርዓ ጉዳይ ድማ እታ መሓዝኣ እያ ወዲባቶ። እቲ ሓሳብ ጸምዩዋን ካብ ውራይ ናይታ ትፈትዋ ፍላይ ማንታ ሓብታ ተፈልያ ንኸይትውዕልን ዝገበርናዮ እዩ።" ብምባል ዕላማ ናይቲ ውራይ ብዝርዝር ሓበረትኒ። ተራ ናይዚ ምትእኽኻብ፡ ኪንዮ'ቲ ክህቦ ዝኽእል ናይ ምዝንጋዕ ጥቕሚ፡ ባህሊ ኣብ ምዕቃብን ሓድሕድ ፍቕሪ ኣብ ምድልዳልን ክህሉዎ ዝኽእል ተራ ብውሽጠይ ከሰላስል ፈተንኩ። ናይ ውሽጠይ ስምዒትን ኣድናቖትን ኣብ ውሽጠይ ገይረ ድማ ሚዛናዊ ዝበልኩዎ ዘረባ ኣፍኣምኩ "ናይ ብሓቂ ኣብ ገዛኣ፡ ኣብ ጉድኒ ሓብታ ከም ዘወዓለት!" ብምባል ተዛረብኩ።

ምስ ዮሃና ኣብ ዕላል ስድራቤትን ኣስመራን ተጸሚድና ከለና፡ እታ ክራር ሒዛ ክትሃርም ዝወዓለት ፓንክር ጓል፡ ክራራ ሒዛ ድሕሪ ምትሳእ ክትደርፍ ጀመረት። "ዘበላዕናሉ ዝሰተናሉ ሓሸው ንበለሉ" ኢላ ደርፌ ምስ ጀመረት፡ ካብ ኩለን ኣብቲ ገዛ ዝነበራ ኣዋልድ ድሙቕ ጣቕዒትን ፋጻን ተሰምዐ። ገዛ ድማ ብድሙቕ ጓይላ ኣብ ክልተ ክትምቀል ደለየት። ካብቲ ጀሪካናት ዝወጽእ ዝነበረ ድምጺ ምስቲ ድሙቕ ጣቕዒት ተሓዊሱ ወንኻ ዝቕስቅስ ጓይላ ተተኽለ። ይትረፍ ወኒ ዘሎዎ፡ ነቲ 'ወኒ የብለይን' ዝብል ሰብ'ውን ከይተረፈ ነውኒዉ ናብ መድረኽ ዘዝልል ጓይላ!

ሃንደበት ፊስካ ስለ ዝተሰምዐት፡ እቲ ውዕዉዕ ጸወታ ኣብ ውሽጢ ካልኢታት ከም ዘይነበረ ህጣሙ ጠፍአ። ገለ ጀሪካና ደርቢያ፡ ገለ ውራይ ጣቕዒታ ገዲፋ፡ ገለ ድማ ውነኣ ጠቕሊላ ናብ ኣፍደገ'ቲ ሓይሊ ገጻን ጎየያ። ፎልዮን ንምግባር፡ ኣብ ሳዋ ብግዜ ጸወታ የለን!

# ጦብላሕታ ሳዋ



## “ስፖርተኛ ስለዝኾንኩ፡ እቲ ምውስዋስ ኣካላት፡ ንግሆ ተሲእካ ምጉያይ ወዘተ. ኣይሓደሰንን”

ሙዚቀኛ፡ ስፖርተኛ፡ ኢደ-ጥበበኛ
ካብ ካናዳ ዝመጸት ሃብሮም መንእሰይ
ሑርየት ኣኽሊሉ

ጽቡቕ፡፡ መኣብሮኣ ኸኣ ኣይሓደሰንን፡፡ ቅድሚ ናብ ሳዋ ምውራደይ ኣብ'ቲ ብሃማሙተኤ ኣብ ጸፅዳ-ክርስትያን ዝወሃብ ትምህርቲ ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠት - ሕመረት ተማሂረ ነይረ፡፡ እቲ መኣብሮ ልክዕ ከም ናይ ሳዋ እዩ ነይሩ፡፡ ብሓባር ትምሃር፡ ብሓባር ትምገብ፡ ብሓባር ትውዕልን ትሓድርን፡፡ ካብ ኩለን ዞባታት ሃገር ዝመጹ ተመሃሮ ስለ ዝኾኑ፡ ዝተፈላለየ ባህልን ቋንቋን ኢኻ ትሰምዕን ትፈልጥን፡፡ ዳርጋ ኣብታ ቤት ትምህርቲ ከለኹ ንምልእቲ ሃገር ክትፈልጣ ኣይትሸገርን ኢኹ፡ ተመሳሳሊ ዕድመ ስለ ዘለኻ ብዘይካ እቲ ናይ ክትዕን መጽናዕትን ትምህርቲ ኣብ ትርፊ ሰዓታት'ውን ብሓባር ስለትዕልል ብዙሕ ዘይትፈልጦ ኢኻ ትፈልጥ፡፡ ብዛዕባ ሃገርኻን መንእሰያት ኣሕዋትኻን ዝጸንሓካ ኣፍልጦ ይዓቢ እዩ፡፡ ናይ መንእሰያት ህይወት ትምህርቲ ምቁር እዩ፡፡ ካብታ ቤት ትምህርቲ ንሃገራዊ ንቕሓት ዘዕበይን ታሪኽ ዘረድእን ብዙሕ ፍልጠት ቀሲመ እየ ናብ ሳዋ ወሪደ፡፡ ስለዚ፡ ካብ መጀመርያ ክሳብ መወዳእታ ኣየሸገረንን፡፡



ኩዕሶ እግሪ እጻወት'የ፡፡ ስፖርተኛ ስለዝኾንኩ፡ እቲ ምውስዋስ ኣካላት ንግሆ ተሲእካ ምጉያይ ኣይሓደሰንን፡፡ ካብ ቅድም ምረቫ ወተሃደራዊ ሰልፊ ኣዝዩ እየ ዝፈቱ፡፡ ኣብ ዝኾነ ሓድሽ መደብ ትምህርቲ 'መን ኣላ ተርእይ?' እንተተባሂሉ ቀዳመ'የ 'ኣነ' ዝብል፡፡ ኣብ ስራሕ'ውን ዝኾነ ናይ ትህኪት ምልክት ኣየርእይን እየ፡፡ በዚ ዓለምትና ኣዝዮም እየም ዘተባብዑኒ፡፡ ኑተን ምልክት ትህኪት ዘርእያ (ፈያካታት) “ሑርየት እኳ ኣብ ካናዳ ተወሊዳ ዓብያ፡ ፈያካ ዘይገበረት...” እናበሉ ይዛረቡወን ነይሮም፡፡ ንዓይ ግን “ሑርየት ዓይኒ ቦጦሎኒ” ኢሎም ይጽውዑኒ ነይሮም፡፡

ምንጪ፡ መጽሔት መንእሰይ ቁ.21



እንጂ. ዒሻ መሓመድ እድሪስ
መበል 22 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት

ንእሽቶ ከለኹ ዓፋር እንተ ዘይኮይኑ ትግርኛ ኣይክእልን'የ ነይረ፡፡ ኣብ ባጽዕ ትምህርቲ ምስ ጀመርኩ እየ ለሚደዮ፡፡ ኣብ ሳዋ ድማ ካብ ዝተፈላለዩ ብሄራት ምስ ዝመጽኡ ተመሃሮ ሓቢርካ ስለ ትመሃር ዝረኸብክዎ ፍልጠትን ሌላን ዓቢ እዩ፡፡ ዝረገጽክዎን ዝረኣኽዎን ሰፊሕ ከባቢ እውን ከምኡ ካልእ ፍልጠት እዩ ነይሩ ንዓይ፡፡

ትምህርቲ ኣብ ሳዋ ኣዝዩ ምቹእ እዩ ነይሩ፡፡ ንመሃር፡ ንተሓጋገዝ ኔርና፡፡ ኩሉ ብመደብ ስለዝኸይድ ኣብቲ መደብ ኣቲኻ ትምህርትኻ ክትከታተልን ክትብርትዕን ይሕግዘካ እዩ፡፡ ምኽንያቱ ካልእ ስራሕ ይኹን ካልእ ጉዳይ የብልካን፡፡ ግዜኻ ብግቡእ ኢኻ ትጥቀመሉ፡፡ ዓመት ተማሂርና ማትሪክ ምስ ተፈተንና ወተሃደራዊ ታዕሊም ወሲድና፡፡ ኣብ ማትሪክ 3.8 ኣምጺአ፡ ናብ ኮለጅ ማይ ነፍሒ ኣትየ፡ ኮምፒተር ሳይንስ ኣጽኒዐ፡፡

ምንጪ፡ መጽሔት መንእሰይ ቁ. 39

## ሞዛይክ ሳዋ



# ቅንጥብጣብ ዝኽርታት ሳዋ

ኤፍረም ሃብተጽዮን

ምስ ሳዋ ብኣካል ዝተራኸብናሉ ኣጋጣሚ ከምቲ ዝበህጉን ዝደልዮን ኣይነበረን። ኣብ 1997፡ 11 ክፍሊ ወዲእና መልቀቒ ፈተና ድሕሪ ምውሳድ፡ ናብ ሳዋ ወሪድና ኣብ ታዕሊም ብምስታፍ እቶም ነጥቢ ዘምጻእና ክንሰሓብ እዩ ነይሩ ሓሳብና - ብመሰረት ኣቐዲሙ ዝጸንሐ ኣካይዳ። እንተኾነ፡ ኣብ 1997 ማትሪክ ተሳቲፍና ነጥቢ ዘምጻእና ተመሃሮ ካልኣይ ደረጃ፡ ምስ ሻቡዓይ ዙርያ ናብ ሳዋ ከይወረድና እዩ ውጽኢት ፈተና ተነጊሩና። ስለዚ፡ ካብቶም ዝበዝሑ ንዓመታት ብሓደ ዝተጓዓዝና መማህርትና፡ ውሑዳት ብቐጥታ ና ብ ዩኒቨርስት ስ ለ



ዝኣተና፡ እታ ናብ ሳዋ ናይ ምኻድ ዓባይ ሃንቀውታና ኣይሰመረትን። ከም ኩሎም ወለድን መቕርብን፡ ሰናጡ መማህርትና ተሰኪምና ኢና ኣብ መፋነዊ ቦታ ተረኺብና። ድሕሪ ገለ ኣዋርሕ፡ ትምህርቲ ስለ ዝጀመርና ኸኣ ምስ ሳዋ ንሓዋሩ ዝተባተኽና ኩይኑ ተሰምዓና። ምኽንያቱ፡ ኣብ ቅድሜና፡ እንተ ወሓደ ኣርባዕተ ዓመት ኣሎ፡ ብድሕሪኡ ሳዋ ከመይ ክትቅጽል'ያ ኸኣ ክንግምቶ እንኽእል ኣይነበረን።

ምስ ሳዋን ዕላል ሳዋን ግን ኣይተረሓሓቕናን። ምስ መማህርትና ብቐጻሊ ደብዳቤታት ንለዋወጥ ስለ ዝነበርና፡ ዳርጋ ፍርቂ ነብስና ኣብ ሳዋ፡ ፍርቂ ኸኣ ኣብ ኣስመራ ዩኒቨርሲቲ እዩ ነይሩ። "ካብታ ጸባብ ዩኒቨርስትኹም እዛ ናትና ዩኒቨርስቲ ትዓብይን ትሕይልን!" ኢሉ ዝጸሓፈለይ ዓርከይ ከየቕንኣትኒ ኣይሓለፈትን። ሳዋን ዕላላን እምበኣር፡ ብማዕዶ ግን ከኣ ፈጺሙ ዘይሓድግ፡ ባህጊ ዝፈጥር እዩ ነይሩ።

እቲ ኻልእ ገጽ ሳዋ ዝገልጸልና ዝነበረ፡ እቲ ብስማ ዝተዜመ ዜማታት እዩ። "ሳዋ! ሳዋ! ሳዋ!" እትብል ናይ ብዓል መሞና፡ ናይ ካሕሳይ በርሀ፡ "ጸውዒት ሃገር ንምኽባር፡ ሕድሪ ሰማእታት ንምትግባር..." እቲ ኣብ ማዕከናት ዜና ዝቐርብ ዝነበረ ጸብጻባት፡ ዕላል መዛኑ፡ ወዘተ. ሓያል ዝኽሪ ዘሕድር ነበረ።

***

ነታ ሓያል ጦብላሕታን ዝኽርን ዘሕደረትለይ ሳዋ ኣብ 2000 እየ ረጊጸያ። እቲ እዋን ሳልሳይ ወራር ወያነ ዝዳለወሉ ብምንባሩ፡ ንጹጋታት ሳዋ ብግቡእ ክትቋደስ ዘኽእል ኣይነበረን። ብኣንጻሩ'ኳ ደኣ ከቢድ ወጥርን ዘይርጉእ ኣካይዳን ዝተራእየሉ ብምንባሩ፡ ንሳዋ ከም ባህገይ ኣየስተማቐርኩዋን። ቊ ሩ ብ ጽልኣት



ዝሓደረኒ'ውን 'መስለኒ። ኣብ 12 ዙርያ ስሩዕ ታዕሊም ኣይነበረን፡ ተዓለምቲ ካብየ ከባቢኡ ክሳዕ ዝመጹ፡ እቲ ግዜ ከይዱስ ድሮ ወራር ተጀመረ። ኣሻቡ እቶም ክንርእዮም ዝቐንና ምልምል ኣባላት መዓስከር ሳዋ፡ ግሕጥ ኢሎም ናብ ግንባራት መኸተ ስለ ዝኸዱ፡ ካልእ ትርኢት ናይታ ናይ ሸዑ ሳዋ ነበረ። ወራር እናሓየለ ኣብ ዝኸደሉ፡ ሳዋ ቀንዲ ዕላማ ጸላኢ ብምንባሩ፡ ረጊእካ ታዕሊም እተካይደሉ ተኽእሎ ኣይነበረን። እቲ ዝተጀመረ ታዕሊም ማንካ ከይተላዕሎ፡ ካብታ ንሰሙናት ብሰላም ዝጸናሕናላ ሳዋ - ኣብ ማእቶትን ፈኮስ ታዕሊምን ዝነበርናሉ እዋን - ናብ ዝተፈላለየ ኣንፈት ወጻኢ ካብታ መዓስከር ፋሕ ክንብል ተገደድና።

ኣብቲ በረኻታት ከም ዘዘጥዕም ታዕሊም ወሲድና ኸኣ ናብ ዝተፈላለዩ ግንባራት ውግእ ከተትና። ኣብ ሳዋ ከለና እያ ባረንቱ ብጸላኢ ተታሒዛ። እዚ ግናይ ወረ'ዚ ሕኑን ነድሪ ዘለዓዓለ እዩ ነይሩ። ብግቡእ ከይተዓለምና፡ ገሊኣ ምፍታሕን ምግጣምን ብረት'ውን ከይመለኸት፡ 'ንኽተት' ዝብል ሕኑን ስምዒት ገርገረ። ወያነ ባረንቱ ኣትዩ ዝብል ዜና ክጻወሮ ዝኽእል ሰብ ኣይነበረን። ንሳዋ መሊሰ ጸላእኩዋ። በቲ ሓደ ዘፍረየቶም ምልምል መንእሰያት እናተራእዩ፡ በቲ ኻልእ ወራር ጸላኢ ድቃስ ከሊኡኒ፡ ከም ሰበይ ኣብ ቅዛነት ኣተኹ። እቲ ዝኸሪ ተደማሚሩ'ምበኣር እወታዊ ኣይነበረን።

ክሳዕ'ዚ እዋን፡ ብዛዕባ ሳዋ ዝነበረኒ ጦብላሕታ እቲ ዝጸንሐ፡ እቲ ካብ ኣዕሩኽተይ ዝፈለጥኩዎ'ዩ'ምበር ከም ባህገይ ዘስተማቐርኩዎስ ኣይነበረን። ህይወት ኣብ ዓጌፋ ኢና ኣርኪብናሉ። እንተኾኑ፡ ከቢድ ውግኣት ዝካየደሉ እዋን ብምንባሩ፡ ሰንፈላል ኳንና ዘሕለፍናዮ ይበዝሕ። ኣብቲ እዋን ሃንገራት ተሰሪሑ'ኳ እንተ ነበረ፡ ገና ኣገልግሎት ኣይጀመረን ነይሩ። ስለዚ፡ እታ ህብብቲ ዓጌፋን ተሸኪልን ምስ ኩሉ ኣብ እዋን ወጥሪ ዝፍጠር ዋዛታት ብኸፊል ኣስተማቐርናዮ። ጸጋታት ሳዋ'ውን ኣይተናገፈንን። ማለት፡ ሕጽኖት ሳዋ። ካብ ኣዕሩኽተይ ኣብ ሳዋ ኣባላት ስለ ዝነበሩ፡ ብቐጻሊ ኣፍቂዶም ናብ ኣሃዱኦም እናወሰዱ፡ ኣስፔዛታት እናለኣኹ፡ ኣብቲ ወጣሪን ፈታንን እዋን ህድኣት ፈጠሩለይ። ብድሕሪ'ዚ ግን ወራር ምስ ጸዓቐ፡ መን ናበይ ከይዱ ዘይፍለጠሉ ደሃይ ተበትከ። ሳዋ ግን ልዕሊ'ቲ ዓቐብ ዝኸይድ ሰጣሕ ጉልጉል ኣለዋ። ኣብ እዋን ሸግር እትላለዮም ሰባት፡ ናይ መላእ ህይወትካ ብጾት እዮም ዝኾኑኻ። ስለዚ፡ ካብየ ቦታኡ፡ ብሄሩ፡ ድሕረ-ባይታኡ... ዝተኣኻኸብና ኣሽሓት ሰባት ኣጸቢቕና ንኽንላለ፡ ንኽንተሓላለ ዝድርኸና ዕላላት እቲ ኣብ ግንባራት ዝካየድ ዝነበረ መኸተን ዝኽፈል ዝነበረ ከማና መንእሰይን እዩ ነይሩ። ድምጺ ሓፋሽ ፈሊና ኣይንፈልጥን። መለሳ እንተ ደሊና ኸኣ ድምጺ ሬድዮ ኣመሪካ፡ ቢቢሲ፡ ... እንታይ ኣሎ ምዕባለ፡ ኵነታት ከመይ ኣሎ፡ ንኽንፈልጥ ኣብ ሓድሕድና ሓያል ሰንሰለት ኢና ፈጢርና።

ኣብ መወዳእታ ግንቦት ኣቢሉ ካብ ሳዋ ወጺእና ናብ ግንባራት ተወዚዕና። ንሳዋ እምበኣር ዝተፈራረቐ ናይ ሕማቕን ጽቡቕን ዝኽሪ ሒዘላ ወጺእኩ።

***

ምስ ሳዋ ዳግማይ ፊት ንፊት ዝተጋጠምናሉ፡ ኣብ ሕዳር 2002፡ ካብ ዩኒቨርሲቲ ትምህርቲ ወዲእና፡ ኣብቲ ሸዑ ዝምስረት ዝነበረ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ-ይከኣሎ ክንምህር ምስ ወረድና እዩ። ኣብዚ ተመኩሮ'ዚ'ውን ኣብቲ ፈለማ ጽቡቕ ዝኸሪ ዝገድፍ ኣይነበረን። ትምህርቲ ኣብ ግዜኡ ስለ ዘይተጀመረ፡ ገለ እዋን'ውን ብዘይ ስራሕ ስለ ዝነበርና፡ ጽልኣት ክቀላቐለኒ ጀመረ። ንብዙሓት ግን እቲ ግዜ ንተወሳኺ ንባብ መጻሕፍትን ህይወትን ዓቢ ባብ ዘርሐ እዩ ነይሩ።

ክሳዕ'ዛ ዕለት እዚኣ፡ ማይ ሳዋ እምበር ህይወት ሳዋ ኣይመቀረንን። ብዙሕ ሓላፍ-ዘላፍ ስለ ዝነበሮ ኸኣ ከምቲ ቅድሚና ዝነበሩን ብስሩዕ ዝተዓለሙን ኑቲ ናይ ሳዋ ጸጋታት ኣየድሃብናሉን። ንዕላልን ንሕሜታን ግና ግዜ መሊኡ እዩ ነይሩ። በጣሓት ክመጻ ከለዋ ምርጋፍ ከኣ'ባ ህቡብ እጃምና ነበረ። መስመራት ማይ ይኳዓት ስለ ዝነበረ፡ ኢድና ብምልዓል ኣፍራዛን ባዴላን ላድዩ እዩ። እቲ ንዓመታት ብርዒ ዘይተፈልዮ ኢድ፡ ለምባእ-ለምባእ ኢሉስ ማይ መመሊኡ ነትዐን ደረቐን። ውሑድ መኣስ ኮይኑ። እቲ ብንባብ ዝቐነነ ሕቖ ብምልዓል ስሚንቶም ፊዮን መሊሱ'ዩ ጉቢጡ። መረሳስዒ ምረት ዝኾኑ ጸወታን ስሓቕን፡ ክትዕን ዕላልን ከኣ'ባ ነይሮም።

ህይወት ሳዋ ትምህርቲ ምስ ተጀመረ እየ ዝያዳ ክስተማቕሮ ጀሚረ። ኣብቲ ዝሓለፈ እቲ ኣካይዳ ካብ ንቡር ወጻኢ ብምንባሩ፡ ናይ ገዛእ-ርእሱ ብልሚታት'ውን ይንበሮ፡ ብዙሕ ርግእ ኢልካ ናብቲ ጸጋታት እተድህበሉ ኣይነበረን። ትምህርቲ ምስ ፈለመ ግን ስሩዕ

መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን ስለ ዝጀመረ፡ ስሩዕ ኣካዪዳ ክንከይድ ጀመርና። መምህር ምኳን ብቐደሙ እዩ ዘብርሃኒ'ሞ ዝያዳ ብግብሪ ምስ ፈተንኩዎ እዩ ተሰዊጡኒ። "መምህር እናመሃረ ዝመሃር ናይ ወትሩ ተመሃራይ እዩ!" ድማ በልኩ። ውህደት ኣብ መንጎ መማህራንን ተመሃሮን፡ ኣብ መንጎ መማህራን... ነቲ ናይ ምምልላእ ህይወት ዝያዳ ግሉሕ ገበሮ።

ዝበዝሑ ካብቶም ኣብ ቀዳማይ ዓመት ምምስራት ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ-ይከኣሎ ዝተሳተፉ ተመሃሮ፡ ካብ ሓይልታት ዝተሳሕቡ፡ ገሊኦም መሳቱና፡ ገሊኦም ምንኣስና፡ ዝበዝሑ ግና ምዕባይና እዮም ነይሮም። ነቲ ጋግ ንምጽባብን ሓደ ቛንቋ ንምፍጣርን ብዳሂ ብምንባሩ፡ ፍታሕ ክተምጽእ እተካይዶ ነፍሰ-ህንጸት መዳርግቲ ኣይነበሮን። ዝበዝሑ ካብ ተማሃሮና ካብ መኣዲ-ትምህርቲ ካብ ዝርሕቁ ዓመታት ዝገበሩ ብምንባሮም፡ ናብ መኣዲ ትምህርቲ ኣምጺእካ ንኽትቃንዮም ዝሓትተካ ጻዕሪ ምቕርን ብዳህን እዩ ነይሩ። ዳርጋ ኩሎም ብሳዋ ዝሓለፉን ኣብ ወራራት ዝተሳተፉን ብምንባሮም፡ ኣብ ዲሲፕሊን፡ ሓድሕዳዊ ፍቕሪ፡ ምትሕግጋዝ ... ሓያል ባህሊ ዘጥረዩ ነበሩ። ካብቲ ሕሉፍ ተመኩሮ ዝነቐለ፡ ዝተፈላለየ ዋዛታት እናፈጠሩ ንህይወት ይነብሩዋን ይገልጹዋን። ንዝበዝሑ ከም ኣዕሩኽተይ እርእዮምን እቐርቦምን ስለ ዝነበርኩ፡ ድሕሪ ትምህርቲ ዘድሊ ደገፍ ንኽንገብረሎም፡ ኵነታቶም ንኽፈልጥ፡ እውክሶም ነይረ።

ሓደ እዋን ሰለስተ ካብ ተመሃሮይ መጺኦም፦

"መምህር፡ ሓደ ጸገም ኣጋጢሙና'ሞ እንታይ ክትሕግዘና ትኽእል!" ኩብሉ ሓቲቶኒ።

"እንታይ'ዩ እቲ ጸገም!"

"እዚ ናይ ሂስትሪ (ታሪኽ) መምህርና ይምህረና የለን። ኣብ ክፍሊ ኣትዩ ዘይትኸውን ሕቶ ሓቲቱ፡ ካራሚላ፡ ሞቕሽሽ፡ ገለ ... ክህብ'ዩ ዝውዕል ዘሎ። ስለዚ፡ ክቕየረልና ደሊና" በሉኒ። እቲ ህንዳዊ መምህር፡ ጠባዩ ጥዑም ብምንባሩ፡ ኣጸቢቕና ኢና እንቃረብ ነይርና። ስለዚ፡ ረኺበ ብዛዕባ'ቲ ኵነታት ክዕልሎ ወሰንኩ። ነቶም ተመሃሮይ ሓሳበይ ምስ ኣካፈልኩዎም፡ "ክንደይ ግዜ ነጊርናዮ እንዲና ቲቸር፡ ዓቕሚ የብሉን" ብምባል ኣትሪሮም ተማሕጸኑኒ።

"በሉ፡ ጽባሕ መልሲ ክነግረኩም እየ" ኢለዮም ብግስ ምስ በልኩ፡ "በጃኻ ቲቸር፡ ማትሪክ እዩ ዝጽበየና ዘሎ!" ክባድ መዘኻኸሪ ገበሩለይ።

ናብ መደቀሲና ምስ ተመለስኩ፡ ነቲ ጉዳይ ምስ ዓርከይን ንፉዕን ውፉይን መምህር ታሪኽ፡ ኣማኑኤል ዮሴፍ ኣልዓልናዮ። ብመሰረት ዝተረዳዳእናሉ፡ ነተን እቲ ህንዳዊ ዝምህረን ክላሳት ኣብ ቀዳመ-ሰንበት ስሩዕ ተወሳኺ ትምህርቲ ክገብረለን ነበረ።

ድሕሪ ገለ እዋን እቶም ተመሃሮ ከመስግኑና ኣብ ዝመጽኡሉ፡ "እቲ ህንዳዊ ዶክተር እዩ፡ ንስኻትኩም ከኣ ቀዳማይ ዲግሪ እዩ ዘሎኩም! እቲ ሓቂ ግና ብኣንጻሩ እዩ። ንሱ ካልኣይ ደረጃ ዘወድአ'ውን ኣይመስልን" በሉና።

"ሓቅኹም፡ እቲ ፍልልይ ግና ንሱ ህንዳዊ ንሕና ድማ ኤርትራውያን ብምዃንና እዩ። ናታትኩም ክሳራ ንዓና ናይ ሃገርን ህዝብን ክሳራ እዩ፡ ንሱ ግና ጁባኡ ጥራይ ኣይትትንደሎ። መንግስቲ ካብ ሰራዊት ስሒቡ ኣምጺኡኩም ዘሎ ንኽትመሃሩ'ምበር፡ ግዜ ንኽተሕልፉ ኣይኮነን፡ ንፍዑ፡ ኣብ ጉድንኹም ኣለና" ብምባል ኣተባባዕናዮም።

ንኹሎም ህንዳውያን መምህራን ብሓደ ዓይኒ ክትጥምቶም ኣይከኣልን። ካብቶም ምሳና ኣብ ሳዋ ዝነበሩ ብዙሓት በላሕትን ሓላፍነታውያንን ነይሮም'ዮም። ናይዚ መምህር'ዚ ሕመቕ ግና መግለጺ ኣይትረኽበሉን። እቲ ዝኸፈሎ ዝነበረ መጠን ገንዘብ እናኣኽዘክር ከኣ ብሕርቃን እቃጸል ነበርኩ። ኣይጸንሐን ግና ተኣልዩ።

በቲ ኻልእ መዳይ እቲ ኣብ ተመሃሮ ዝዕዘቦ ዝነበርኩ ተበላሓትነት፡ ዋዛ፡ ዕላልን ረበሻን ኣይርስዖን። ሓደ እዋን ፍጹም ግርማይ ዝተባህለ ተመሃራይ፡ "ሓንቲ ግጥሚ ኣላ'ሞ ንኽላስና ከስምዖምዶ!" ኢሉኒ። ግጥሚ ስለ ዝፈቱ ጥራይ ዘይኮነ፡ ግጥሚ ንኽጽሕፍ መምህራነይ ዝፈጠሩለይ ዕድል ዘኪረ፡ ሕራይ በልኩዎ። ኣቐዲመ ግን፦

"ናትካ ድያ!" ሓተትኩዎ።

"ነታ ፍሽኽታ ኣመለይ እትብል ናይ ኣብርሃም ኣፈወርቂ እያ ሪሚክስ ገይረያ" በለኒ።

"እንታይ እንታይ ገይርካያ!"

"ቲቸር፡ ክትሰምዓ ኢኻ" በለኒ ተሃንጥዩ፡ ፈቐድኩሉ።

<u>ሰማይ (remix) ትምህርቲ</u>

ታዕሊም ሓላፋይ ኢለ ገሚተ

ሰግር ጋሻ ትምህርቲ ጠሚተ

ኣጽንዕ ኣለኹ ብተስፋ፡

ነዛ ሓንቲ ዓመት ክሓልፉ

ኣጽንዕ ኣለኹ ብዓቕመይ፡

ትምህርትስ መናብርተይ ናይ ቀደመይ

ሽሕ ግዜ'ኮ እንተ ሰፍሐ፡

ክመሃርየ ማይ-ነፍሒ ኣሚነ

መቕጸዕቲ ኣመለይ

ኩሉ ጌረስ መቕጸዕቲ ኣመለይ

መቕጸዕቲ ኣመለይ

ኩሉ ጌረስ መቕጸዕቲ ኣመለይ

ማንካ ጠፊኡኒ፡ እናማረርኩ

ኩባያ ዘይብሉ ምስ ረኣኹ

ኣጸናኒዐያ ንኹብደይ

ብኢደይ ኣትየዮ ዓደሰይ

ለካ ተዓላሚ ኣይኮንኩን

ዓላሚ እየ ተሰላፊ

ኣይኮንኩን ሓላፊ

ጥዕና'ዩ ባዚ ምስ እኸሊ

ይምረር እምበር ጉዕዩ ናተይ ተኸሊ

ራሕቂ ገዲፍካ ናይ መንገዲ

ትካለይ'ዩ ሞሉብር ናይ ንግዲ

መቕጸዕቲ ኣመለይ

ኩሉ ጌረስ መቕጸዕቲ ኣመለይ

መቕጸዕቲ ኣመለይ

ኩሉ ጌረስ መቕጸዕቲ ኣመለይ

ትምህርቲ ኣብዩኒ እናማረርኩ

ኢንኮምፕሊት ሓወይ ምስ ረኣኹ

ኣጸናኒዐያ ንኑብሰይ

ድቃስ ገዲፈዮ ኣብ ክላሰይ።

ለካ ርእሲ የለን ምሀሮ መጸፍጸፊ

ሞባእ እዩ ኮይኑኒ ናይ መምህረይ ጸርፊ

ኣበርቲዐ ከጽንዕ ዕጽፊ ዕጽፊ።

ንመማህርቱን ንመዳቕስቱን ኣትሒዙዋ ነዛ ግጥሚ፡ ብሓባር ይዝምሩዋ ምንባሮም ሓበረኒ። መንፈስ ናይቲ ሓሳብ ንከባቢኻ ናብ ረብሓኻ ምውዓል፡ ብቛንቋ ዘለኻዮ ንዘለኻዮን እትደልዮን ምግላጽ ብምኳኑ ብዙሓት ፈትዮማ። ሎሚ ኣስታት 20 ዓመታት ኰይኑ ኣሎ። ሽዑ ነታ ግጥሚ ወሲደ፡ "ትኹኖ ኣይትስእንና'ያ፡" ኢለዮ ንፍጹም። ብድሕሪኡ ኣይተራኸብናን፡ ምናልባት እዛ ጽሕፍቲ'ዚኣ ነቲ ዘሕለፎ ምቀ'ር ህይወት ሳዋ ዳግማይ ተዘኻኺሮ ትኸውን።

ሳዋ ከም መምህር፡ ወላ'ውን ኣብቲ ጽንኩር ደሞዝ ዘይነበሮ እዋን፡ መቐረታ መመሊሱ ዓዚዙ'ምበር ኣይነከየን። ኣብ ንጡፍ ሃገራዊ ኣገልግሎት ስለ ዝነበርና፡ ደሞዝና 145 ናቕፋ እዩ ነይሩ። ካብኣን እተን 50 ንመማቕርቲ ንኸፍለን'ሞ 95 ናቕፋ ሒዝና ንሳዋ ተሃንና ነውጽኣላ - ብንባብ፡ ብመጽናዕቲ፡ ብኽትዕ፡ ብስፖርት፡ ብድቃስ።

ተማሃሮና ብብዝሒ ሓገዝ የድልዮም ስለ ዝነበረ፡ ተወሳኺ ትምህርቲ ልሙድ ንጥፈታትና እዩ። ንሳዋ ብግቡእ እንተ ደኣ ነቢብካያን ነቢርካያን ፈጺሙ ዘይሕከኽ ስነ-ኣእምሮኣዊ፡ ኣካላዊ፡ ማሕበራዊ፡ ባህላዊ፡... ጥንካረ እያ እተስንቕ። ከም መምህር፡ ዝበዝሐ ግዜ ምስ ተመሃሮን መምህራንን እየ ዘሕልፎ ነይረ። ኣብ መንጎ መምህራን ነካይዶ ዝነበርና ተመኩሮ ናይ ምልውዋጥ መደብ፡ ሓደ ካብቲ ካብ ዝኽረይ ዘይሃስስ እዩ።

ናብ ካልእ ተወሳኺ ተመሃሮይ ዘቕረቡዎ መዘናግዒ ጽሑፋት ኩብለኩም። ኣብቲ እዋን'ቲ ህቡብ ዝነበረ ናይ ላግጺ ዜና፡ ማእከል ዝበዝሐ ዕላላት እዩ ነይሩ። ኣብ ሓንቲ ተመሃሮ ንምዝንጋዕ ዘቕረቡዋ ዜና፡

## ዜና ውሽጢ ክሽነ

ኣብ መንጎ ሰተታን ጣይታን ኣብ ዝተኻየደ ውዕዉዕ ኲናት፡ ጣይታ ዓሪፉ። በዚ ምኽንያት ድማ ጸብሒ ከቢድ ጉድኣት ከም ዝወረዶ በላዕተኛታት ሓቢሮም። ኣብቲ ኢጋጣሚ እቲ መጎጎ ምስ ሓዊ ክሰማምዑ ስለ ዘይከኣሉ፡ ጣይታ ንእለቱ ፈርኪሹ ክብል ተራእዩ። ስለዚ ድማ ኣብቲ ምስ ሰተታ ዝገበሮ ናይ ውጻእ-ኣይወጻእን ግጥም ክዕወት ኣይከኣለን። መፋወዚ ምስ ምሉእ መሳርሒታቱ ማለትዩ- ጨው፡ ዘይቲ፡ ማይ ከምኡ'ውን ካራ ሕክምናዊ ረድኤት ክገብሩሉ'ኳ እንተ ሃቀኑ ጣይታ ግን ኣየላበወን፡ ንጸብሒ ኣብዛ ጸምዋ ክሽነ ጠንጢኑዋ ኣብ ንኡስ ዕድመኡ ተቐዚፉ። ብሰንኪ ሞት ጣይታ ድማ ጸብሒ ፈቖዶ ባጉኒታትን እንዳ ጉሓፋትን ክርተት ይብል ከም ዘሎ ሓለፍቲ መገዲ ሓቢሮም። እዚ ኩይኑ እቲ ግን ሰተታ በቲ ዝገበሮ በደል ንቢሑቕ ጽንዓት ይሃብካ ብምባል ይቐሬታ ሓቲቱ።

## ምስጋና

ብምኽንያት ኣዚዩና እነፍቅሮን እንፈትዎን መግቡና ጣይታ ዝተሰምዓና መሪር ሓዘን እናገለጽና፡ ኣብ ካፈተርያ ብምምጻእ ዘጸናናዕኩምና ሕሰም ኣይትርከቡ እናበልና፡ ሓዘንና ከም ዝዓጸናን

*ምስ ባኒ ከም ዝተለማመድናን ንሕብር።*

*ምሉኣት ስድራቤት መካሰሰን መታወንን*

ነዘን ክቱር ናፍቖት ጣይታ ዝገልጻ ዋዛታት፡ ተመሃሮ ንመዓልታዊ ህይወቶምን ኩነታቶምን ብዝተፈላለየ ኣዛናዩ ኣገባብ ንምግላጹ ይጥቀምሉ ነበሩ። ዳርጋ ኣብ ዝኾነት ክፍሊ ኸኣ ሓደ ተዋዛያይ ይርከብ'ዩ። ነዘን ኩብ ኢለን ቀሪበን ዘለዋ ዋዛታት ጣይታ ዝቐረባ ብ SARMAS GROUP (Ladies) ዝፍለጣ ዝነበራ ተመሃሮ እየን።

መርድእ

*ተመሃሪት 'ጨ' ብምኽንያት ክብደት ትምህርቲ ዓሪፋ ስለ ዘላ፡ ሎሚ ምዕልቲ ኣቃብሩና ይብሉኹም ጥራዝን ቢሮን።*

*ተመሃሪት 'ጨ' ምስ ማትስ እናተዋግኣት ከላ፡ ፊዚክስ ርእሳ ስለ ዝሃረማ፡ ኣብ እግሪ ኬሚስትሪ ወዲቓ፡ ወላ'ኳ ፖለቲካ ናብ ሕክምና እንተ ወሰዳ ዶክተር ባዮሎጂ ስለ ዘይነበረ፡ ኣብ ኢድ እንግሊዝኛ ብጅግንነት ተሰዊኣ ክብል ሂስትሪ ገሊጹ።*

***

ኣብተን ኣብ ሳዋ ዝጸናሕኩለን ክልተ ናይ ምምህርና ዓመታት፡ ካብ ተመሃሮ፡ ካብ መዛናይ መምህራን፡ ካብቲ ቦታ፡ ካብቲ ክሊማ... እዚ ዘይበሃል ተመኲሮ እየ ቀሲመ። ካብቲ ኣብ መላእ ጉዕዞ ህይወተይ ዘንበብኩዎ መጻሕፍቲ፡ እቲ ዝበዝሐን ብዕምቈት ዘንበብኩዎን ኣብ ሳዋ እዩ ነይሩ። ሳዋ ግን




ንባብ መጽሓፍ ጥራይ ኣይኮነትን እትቕርብ። እቲ ፈጺምካ ኣብ ዝኾነ ይኹን ቤት ንባብ ዘይትረኽቦ ንባብ ሰባትን ህይወትን፡ ንባብ ግዜን ቦታን፡ ንባብ ክሊማን ቅርጺ መሬትን፡ ብዓቢኡ ንባብ ኑብስኻን ከባቢኻን ኣብ ሳዋ እዩ መደበሩ። መቐረት ናይቲ መቐረት ከም ዘይብሉ ዝተመሃርናዮ 'ማይ' እተስተማቕረላ እያ ሳዋ።

ጸሓይ ዕራርቦ ኰይኑ ዓራት ናብ ግዳም ኣውጺእካ፡ ጥንቅልዒት ተዘርጊሕካ፡ ናብቲ ድሙቕ ከዋኽብቲ ዝመልአ ሰማይ እናጠመትካ ምስ ሓሳባት እተዕልሎ፡ ዳርጋ ኣብ ዝኾነ ነፍሲ-ወከፍ ኣብ ሳዋ ዝሓደረ ሰብ ዘሎ'ዩ። ካብ ብካኻ ዝተጠቕለለ ጃሎን ወይ ጀሪካን ዝዘሓለ ማይ ቀዲሕካ፡ ኣንቃዕሪርካ ኩተጉርድዕ ከለኻ ዝፍጠር መቐረት ማይ፡ ኣብ ዝኾነ ቦታ ኣስተማቒረዮ ኣይፈልጥን።

ከምታ ኣብ ዓቢን ሰፊሕን ሸሓኒ ተዘርጊሓ ብኢድ እናተጠቕለለት እትብላዕ ስፓጌቲ ሳዋ ገይሩ ዝኽረይ ዝሰረቐ'ሞ ኸኣ ፈጺሙ የለን። ስፓጌቲ ሳዋ፡ ንክቡር ጋሻ እትቕረብ ጸብሒ ደርሆ ሳዋ እያ እንተበልኩ፡ ከማይ ዘስተማቐሩዋ ብቐሊሉ ይስወጦም'ዩ። ኣባል ወዲ ገዛውቲ ወይ መቕርብ እንተ'ለካ፡ እታ ዝኸበረትን ዝዓዘዘትን እንግዶቱ ስፓጌቲ ሳዋ እያ። ነዚኣ ከየስተማቐረ ካብ ሳዋ ዝተመልሰ፡ ናብ ሳዋ ተመሊሱ ክፍትና ኣለዎ።

ካብ ሳዋ ናብ በቦታኻ ምስ ተመለስካ፡ ደቂ ሳዋ፡ ወዲ/ጓል ዙረይ፡ ወዲ/ጓል ጋንታይ፡ ወዲ/ጓል ሓይለይ፡ ወዲ/ጓል ክላሰይ፡ ወዲ/ጓል ኮርሰይ... ዝብል ግዛኢ ዕላል ነፍሲ-ወከፍ መንእሰይ ናይ ነፍሲ-ወከፍ ስድራ እዩ። ሎሚ ሳላ ሳዋ፡ ኩላትና ብሳዋ ዝሓለፍና ኣብ ኩሉ መሬት ኤርትራ ሓው/ሓፍቲ ኣለዉና።

ካብ 2000 ጀሚረ ካብ ሳዋ ኣይተፈለኹን። ንሳዋ ኸኣ ከም ተዓላማይ፡ ከም መምህር ኣካዳሚ፡ ከም ጋዜጠኛ፡ ከም መምህር ፖለቲካ፡ ከም በጻሓይ ተመላሊሰያ። ንኹሉ'ቲ ንሳዋ ክብሎ ዝሓሰብን ንውዕለት ናይቶም ሳዋ ዘፍረየቶምን በታ ኣብ 2016፡ ኣብ ፌስቲቫል መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ብድምጻዊት ሳባ ዓንደማርያም ዝቐረበት፡ ግጥሚ ዝጸሓፍኩላ ደርፌ - ህድሞና - ክውክሎ እደሊ።

# ህድሞና

ዛዕዛዕታ፡ ነጠብጣብ ምስ ገበረት ህድሞና
ሰኣን ምህዳማ ደገ ነይሓደርና
ሻማ-ሻማ ኲይኑ ንቕሎ ንውዕሎ
እንታይ ነይሩ ስለኣ ዘይንኽእሎ፧
ትውፊት፡ ረሃጽ፡ መስዋእቲ እን'ተሎ
ንሕና ብንሕና የለን ሻማ ዘይንብሎ።

ብርቱዕ ኣይሂ ዘናብ 'ና ዘነበ
መዕቀል ሓሪሙና ዘባንና ተቐልዐ
ካልእ እዋን ካልእ ወቕቲ
ባህሪ ጠሊሙ ክደርቕ ክረምቲ
ንዘክሮ እንዲና ንዘክሮ
ሰለም ዘይነበሮ ለይቲ።
ግን ...
ህድሞና ዓባይ ኣዳራሽ!
ደብዳቢ መሲሉ ረጋጺ
ሳዕራ ዘለቅም ኣብ ክረምቲ
ቈጽላ ኣልዩ ሑጻ ዘረባ
ጽገኣ መጽዩ እሾኹ ዘሸባ
ኣረብሪባቶ'ምበር መኣስ ረብሪባ።

ዓንዲታታ ኣትሪራ - ዓቃል ህድሞና
ገመላ ኣደልዲላ - ሓያል ቤትና
ኣይሂ ደብዳባት ስዒራ
ኣጽኒዓቶ ዕርዲ ገበላ
ረጊጣቶ ኣባይ ከይቅልቀላ
ሃዲማቶ ደቃ ከጽልሉላ
ደቃ'የ፡ ደቃ'የ፡ ደቃ'የ
ንሕና'የ፡ ንሕና'የ፡ ንሕና።

ብወፈራ ዘተሃንጸት
ኢድ ኲልና ዘሕለፈት
ብረሃጽና ዘተነድቀት
ጻማ ጻዕርና ዘመስከረት
ብደምና ዘደልደለት
ሕብራ ኣድሚቓ ዘደመቐት
ናትናን ናታን ኢና
ናታን ናትናን ኢና።

ኤፍሬም ሃብተጽዮን (ወዲ ገደ)

# ቀሓር ገይራትለይ

ሓንተ፡ ደጋጊመ'ውን ኣዕሊለ ዘይመንዋ ዛንታ ናይ ሓደ ፊልሞን ዝብሃል መዳቕስትና ኣላትኒ። ፊልሞን (ኣንጭዋ) ሓጺር፡ ጽልም ኢሉ፡ ኣብ ዝገብሮ ነገር መብዛሕትኡ ግዜ ዝጋገ፡ መስሓቕ፡ ኣብ ጉያ ኣዝዩ ቕልጡፍ... ብሓጺሩ ፍቱው ኣባል ሓይልና እዩ ነይሩ። 'ኣንጭዋ' ትብል ሳጓ ኣብ ሳዋ እያ ወጺኣቶ፡ ስለዚ ኸኣ ብዘይካ ደቂ ሓይልና ብዙሕ በታ ሽም ዝፈልጦ ሰብ የለን። ፊልሞን ዓራቱ ኣብ ጥቓ ፋይዘት ለጊባ ስለ ዝነበረት፡ ሓደ ለይቲ ሓይሊ ምልእቲ ብስንባደ ተንሲኣ ክሳዕ ትእከብ ነዚ ፋይዘት ገልጠምጠም ኣበሎ'ሞ፡ ኲሉ ሰብ እንታይ'ዩ ተረኺቡ ብምባል ናብ መስርዕና በብሓደ ወረር ወረር በለ።

"ኢሂ'ታ ደሓን ዲኻ፧" ኢልና እንተ ሓተትናዮ፡ ፊልሞን ኣይግዳዱ "ኣብ ገጸይ ገለ ነገር ፈለኽለኽ ኢሉኒ ሸዑ ሃንደበት ዓይነይ ቋሕ እንተበልኩስ እዛ ኣንጭዋ በዚ ገጸይ ሸው ኢላ ሓሊፋ" ምስ በለና፡ ኲልና ካብዛ ጥዕምቲ ድቃስና ስለ ዝኾለፈና "ክላ ኣንጭዋ ርእየ ኢልካስ ሓይሊ ምልእቲ ተተንስእ" ኢልና ነናብ መደቀሲና ተመለስና። ንጽባሒቱ ንግሆ፡ እንተዘይተጋግየ ኢሳቕ ዝብሃል ወዲ ሓይልና እዩ መስለኒ፡ ንፊልሞን፡ 'ኣንጭዋ' ኢሉ ጸውዖ'ሞ፡ ሓይሊ ምሉእ እታ ጉዳይ ስለ ዝፈልጣ፡ ኲሉ ሰብ ብዘይ ውዓል ሕደር ነዛ ሳጓ ኣጥበቐሉ።

ሳዋ፡ መሰጋገሪ ናብ ላዕለዎት ትካላት ትምህርትን መሰረት መጻኢኻ ተንጸፈላን ቦታ ስለ ዝኾነት፡ ነታ ዝነበረትና ዓመት ብዝተኻእለና መጠን ክንጥቀመላ ንጽዕር ነይርና። ስለ ዝኾነ ኸኣ ኣነ ምስ ዮናስ (ወዲ ኣስዲሮስ) ዝብሃል መዳቕስተይ፡ ምስ ተደረርና ድሕሪ ፎልዮን ናብ ካፈተርያ ኣንሶላ፡ መሸፈኒ ጣንጡ ሒዝና፡ ላምፓዲና ድማ ለይቲ ሉቸ ስለ ዘይነበረ ከነጽንዓላ ብምምላእ፡ ክሳብ ሰዓት ሓደ-ክልተ ናይ ለይቲ ነጽንዕ ነይርና። ካብኡ ምስ ተመለስና፡ ብጥሚት ሃለፍ ስለ ዝበለና ናብዛ ጥሕኒ ምጉጭጓጭ ኢና ንኣቱ።

ምስ ወዲ ኣስዲሮስ ከነጽንዕ ኣምሲና ናብ ሓይልና ምስ ተመለስና፡ ኲብድና እናፈቐድና፡ ፊሊሞን ኣንጭዋ ኣብ ፊተይ ዝነበረት ላዕለወይቲ ዓራት ኣፉ ከፊቱ ደቂሱ ረኣኹዎ። ደሓር ናይ ዝበልያ ዝነበርኩ ባሽኮቲ (ሞርኒንግ ኮፊ) ርፍራፍ ክፍትና ኣብ ኣፉ ኣእተኹሉ'ሞ፡ "እምኛ እምኛ....."ኢሉ በልዖ። "እዋእ ሰብዶ ደቂሱ ኸሎ ይበልዕ'ዩ፧!" ኢለ ንኣብሰይ ሓተትኩዎ። ንምርግጋጽ፡ ዘይደግሞ ብምባል ካብቲ ብሽኮቲ ንእሽቶ ስብርባር ኣቢለ ኣብ ኣፉ እንተ ኣእተኹሉ፡ ንሳ'ውን ዕሚ'ተን ቀዳሞት ርፍራፍ በጺሑዋ ተዋሒጣ ናብዛ ኸብዱ። "እዋእ

ወዲ ኣስዲሮስ፡ ኣንጭዋ ደቂሱ ኸሎ ይበልዕ ኣሎ” በልኩዎ። ንሱ’ውን ይበልዕ ስለ ዝነበረ፡ ብዙሕ ከበረይ ኣይገበረን፡ ኣነ ግና ተስፋ ኣይቈረጽኩን። ካብተን ኣቐዲመ ዝሃብኩዎ ስባር ብሽኮቲ ዕብይ እትብል ስብር ኣቢለ ኣብዛ ኣፉ። ንዓኣ ኸኣ ኣሰር ዓሌታ! በሊዑ ከምዛ ካልእ ክኹልስ ዝጽበ ኣፉ ሃህ። ሽዑ ዝደቀሰ ተመሲሉዶ ደኣ ብሽኮተይ ይውድኣለይ ኣሎ ኢለ ተጠራጠርኩ’ሞ ሓደ ሓሳብ መጽኣኒ። እስከ ኣዋዘ ዘይፍትዋ ብምባል፡ ንእሽቶ ኣዋዘ ኣብ ኣፉ ይገብረሉ’ሞ፡ ፊልሞን ከም ቀደሙ ውሕጥ። “እዋእ! ኣንታ እንታይ እየ ዝርኢ ዘለኹ?” ንርእሰይ ጋን ኰነኒ። ሽዑ ሓዲኣ ኣላ ኢለ ኣግዝፍ ኣቢለ ኣዋዘ ኣብዛ ኣፉ። ጉዳመኛ ፊልሞን ነዚኣ’ውን ኣየናሕሰየላን፡ “እምኛ እምኛ” ኢሉ ናብ ጎረሮኡ ኣመሓላለፋ። ተስፋ ቈሪጸ ድማ ናብ ዓራተይ ከይደ ጉዳይ ከብደይ ምግባር ጀመርኩ።

ኣብ ሞንጎ፡ ተዛንየ ጥሕነይን ብሽኮተይን እናቋሰኹ ከለኹ፡ ሃንደበት ኣንጭዋ ካብ ላዕሊ ዓራት ናብ መሬት ዱብ ኢሉ ወደቐ’ሞ ኣነ ምብልዐይ ኣቋሪጸ ቀዘዝ በልኩ። ወዲቑ ክሳዕ ዝትንስእ ዝነበራ ካልኢታት ርእሰይ ኣእላፍ ሕቶታት ኣልዓለ። ሞይቱ ድዩ? ተሰርኒቑ ድዩ? ሕጂ ድዩ ደኣ ዝሰርነቐ? እሞ ናይ ብሓቂ ደቂሱ ኸሎ’ዩ ዝበልዕ ነይሩ?! ገና ኣብ ከምዚ ናይ ሕቶታት ነውጺ ከለኹ፡ ኣንጭዋ ዓርከይ ብድድ ኢሉ፡ “ሃኒባል ማይ፡ ሃኒባል ማይ፡ ሃኒባል ማይ” በለኒ’ሞ፡ ብሰንባደ ዝኣክል ኣብ ጎነይ ዝነበረት ምልእቲ ናይ 20 ሊትሮ ጀሪካን ሓፍ ኣቢለ ኣብ ኣፉ ኣንቈርቍረ ኣስተኹዎ።

ኣንጭዋ፡ ማዩ ስትዩ ክረጋጋእ ኣብ ጎድኒ ዓራተይ ዝነበረት ታሕተወይቲ ዓራት ኮፍ በለ። መስርዕ ምልእቲ፡ እዚ ኹሉ እናተኻየደ፡ እንታይ ዓይነት ድቃስ እዩ ወሲድዎም፡ ሓደ ሰብ’ውን ዝረድእ ኣይነበረን። ኣንታ ሰብ የለን ድዩ ኢለ ንየማነይ ቁሊሕ እንተበልኩ፡ ወዲ ስዲሮስ ከምዛ ገንዘብ ከፊሉ ኣብ ሲነማ ኣትዩ ናይ ኣክሽን ፊልም ዝርኢ ዘሎ፡ እግሩ ብገመድ ኣብ ዝሰርሖ መንጠልጠሊ ሰቒሉ፡ ጥሕኑ እናጨለጠ’ዩ ዝዕዘብ ነይሩ። እንተ ኣነ እንታይ ኢለ ከም ዝዛረብ ጠፊኡኒ ሰኺ፡ ክሓቶ እብል’ሞ፡ “ንስኻ ዘብላዕካኒ ኣዋዘ ሰርኒቑ ቀቲልካኒ ነይርካ” ከይብለኒ ፈሪሐ ስኺ። ደሓር ግን ስኽታ በዚሑ። ኣነ ኸኣ ክጻወሮ ስለ ዘይከኣልኩ፡ “ኢሂ’ታ ፊሊ እንታይ ደኣ ኴንካ?” በልኩዎ። ኣንጭዋ ዓርከይ ርእሱ ኣብ ኢዱ ኣደጊፉ፡ ዝን ኢሉ ድሕሪ ምጽናሕ “እምባእ ሰኺ እስከ በል! ዓንተ’ቦይ ዝበላዕናያ ዓደስ እንድያ ቀሓር ገይራትለይ” በለኒ። ኣነን ወዲ ስዲሮስን ነዛ ሃንገር ብሰሓኺ ክልተ ገበርናያ’ሞ ተስፋማርያም ዝብሃል ኣባልና “ኣታ ቐዳማይ ሓይሊ ኣይትድቅስን ኢኻ” ምስ በለ ብጉያ ኣብ ዓራትና ኣቲና ኣፍና ዓቢስና ምስሓኽና ቀጸልና። ከምዚ ዓይነት ክልተ ጫፋት ናይ ፍርሕን ሰሓኽን ህሞት ኣጋጢሙኒ ስለ ዘይፈልጥ፡ እዛ ፍጻመ ኣብ ኣእምሮይ ዓቢ ዝኽሪ’ዩ ዘለዋ። ኣላ ኣንጭዋ ዓርከይ ቀሓር ዝገበረትሉስ...

ሃኒባል በረኸት (ኣባል 22 ዙርያ)

ክፍሊ ምርምርን ሰነዳን





“ተንስእ ኣታ ወጃብ ወተሃደር!” መራሕ ጋንታይ ወትሩ እንክሓርቕ ዘጥቀመላ ጸርፊ እያ።

እነሆ መራሕ ጋንታይ፡ ክላሽነይ መንጢሉ ኣበራቢሩኒ። ዘጽበየኒ መቕጻዕቲ እናሓሰብኩ፡ ንጭዳረ መራሕ ጋንታይ ብፍርቂ ኣጋውለይ እሰምዖ ነበርኩ። ምዃን'ኳ ሓቂ እዩ፡ ዓውዓው ክብል። ብሰሪ'ዛ ድቃስ፡ ሰለስተ ግዜ ንኣታ'ኽልቲ ማይ ብምስታይ ተቐጺዐ ኣለኹ። ድሮ'ኳ ደቂ ሓይለይ ፈሊጦምኒ “ዶርሚ” እትብል ጥብቆ ኣሰኪሞምኒ ከም ዘለዉ ዑስማን ነጊሩኒ እዩ።

# ከይትልክመና!

## ድቃስ ኣብ ሳዋ

ኣብ መበል ዓሰርተ ሽዱሽተ ዙርያ ሳዋ፡ ፈላሚ እግሪ ታዕሊም ድሕሪ ምጅማርና፡ ምስ ዘበዝሑ ደቂ ሓይለይ ደሓን ዝኾነ ሌላ መስሪተ ነበርኩ። ምስ ዑስማን ዝተባህለ ወዲ መስርዐይ ግና ሓለፋ ነይሩዎ። ዋላ'ኳ ኣብ ሳዋ ንፈለማ ግዜ እንተ ተላለና፡ ኣብ ሓጺር እዋን ጥቡቕ ዝኾነ ዕርክነት መስሪትና። ኣብ ሓደ መስርዕ ብምንባርና፡ መዳቕሶና እውን ተቐራሪቢ ብምንባሩ፡ ንዕላል ምቹእ እዩ ዝነበረ።

ሓደ ለይቲ፡ ኩሎም ኣባላት ናይታ ሓይሊ ደቂሶም ክነሶም፡ በይንና ናይ ዝሓለፈ ሂወትና በብሓደ እናልዓልና መሬት ዳርጋ ኣውጋሕናያ። ኣብ ኣጋ ወጋሕታ ንእሽቶ ቀም ኣቢልና ምስ'ቶም ደቂሶም ዝሓደሩ ደቂ ሓይልና ንእለቱ ብድድ በልና።

ኣብታ ንሰሙን መመላእታ፡ ወተሃደራዊ ዕጥቅታት ክንመሃረላ ዝቐነና፡ ብዓጌፋ ዝተሃንጸት መነጻጸሪ ቦታ ምስ ከድና፡ ድቃስ ከይጸገብና ስለ ዝመጻእና፡ (ኣነ'ውን ብቐደሙ ፈታው ድቃስ'የ) ተቐዳዲምና ኣብ ኩርናዕ ቦታ ብምሓዝ፡ ክላሽንና ተደጊፍና ቀም ኣበልና። በዚ ድማ ነቲ ብመራሕ ጋንታና ዝወሃብ ዝነበረ ወተሃደራዊ ትምህርቲ፡ ብግቡእ ንከታተሎ ኣይነበርናን። ኣነ ብፍላይ፡ ኣብ ፊት መራሕ ጋንታይ ብምንባረይ፡ ከስተውዕለለይ ግዜ ኣይወሰደሉን። “ቢንያም!” ስመይ ብዓውታ ብምጽዋዕ፡ ንዝወሃብ ትምህርቲ ብግቡእ ንኽከታተል ኣጠንቀቐኒ። ንኻልኣይ ግዜ እዩ መጠንቀቕታ ሂቡኒ። ዑስማን ዓርከይ ግዲ ተበራቢሩ፡ ኣብዛ ካልኣይትስ ንበይነይ እዩ ስመይ ጸዊዑኒ።

“ቢንንያምምም!” ዝብል ድምጺ ምስ ሰማዕኩ፡ ከም ቀደመይ ኣብ ግዛይ ደቂስ ዘለኹ'ሞ ኣደይ ዝመጸት መሲሉኒ ብር በልኩ።



መራሕ ጋንታይ፡ ኣብ ግዛይ ዘይተዓረየ ምሓር ፍትወት ድቃስ ምስቲ መትከኽ ዝብሎ ባህርያተይ ሓንሳእን ንሓዋሩን ከዐርዮ ዘንቀደ እንክመስል፡ ብወተሃደራዊ ትእዛዝ ናብኡ ክመጽእ ሓበረኒ። ከምታ ዝተባሃልኩዋ ድማ ኣእጋረይ ብመንገ እቶም ኣብ ቅድመይ ኮፍ ዝበሉ ብጾተይ ብምሕላፍ ናብኡ ቀረብኩ።

“እንታይ ክምህር ጸኒሑ?” መልሲ ከም ዘይብለይ እናፈለጠ፡ ምናተይ ዓቲሩ፡ ገጹ ናብ ገጸይ ብምውታፍ፡ ድምጹ ክብ ኣቢሉ ሓተተኒ። ካብ ንቡር ንላዕሊ ዝዓጠረ ገጹ ንኽቱር ሕርቃኑ ይገልጽ ነበረ።

መንፈሰይ ብድሁሉ፡ ኣብ መንደቕ ናይቲ ዓጌፋ ዝተንጠልጠለት ‘ቡምባ’ ብዝብል ኣርእስቲ እትጸሕፈት ቻርት ብምቁማት፡ “እእእ ብዛዕባ ቡምባ ክትምህር ጸኒሕካ” በልኩዎ፡ ገና ብፍርሂ ኩልተፍተፍ እናበልኩ።

ሓድሽ ሓሳብ ከም ዝመጾ፡ ቅንዕ ኢሉ ኣትኪሉ ጠመተኒ። ብድሕር'ዚ፡ኢዱ ካብ ምናተይ

ከይፈለየ፡ ወጢጡ ኣብ ቅድሚ'ቲ ቻርት ደው ኣበለኒ። ንውሸጣዊ ክፋልን ኣሰናድዋን ቡምባ ሓጺርን ግሉጽን መብርሂ ድሕሪ ምሃብ፡ ንእለቱ ሓንቲ ቀጠልያ ዝሕብራ ቡምባ ብምልዓል፡ ቀለቤታ ብሓይሊ በንጢሱ ኣዕሞኸኒ። ንኽይፍንዋ፡ እኳ ደኣ ኣትሪረ ብኽልተ ኣእዳወይ ንኽጭብጣ ብምሕባር፡ ትእዛዝ እንተ ጥሒሰ ኣብ ኢደይ ክትፍንጀረኒ ምኳና ደጋጊሙ ኣጠንቀቐኒ። "ከይትልክመና" ኢሉ'ውን ተሪር ትእዛዝ ኣመሓላሊፉ ካባይ ተፈልየ። "ግርም'ባ! ባዕሉ ኣትሒዙንስ ከይትልክመና?" ናይ ብሓቂ ክነብዕ ደለኹ።

ኣብ መንጎ ኣስላፉተይ፡ ንሰረ ውሸጠይ ዝሓለፈ ወረርታ ማይ ተሰምዓኒ። ብደገ ንኽይቅልቀል፡ ከሎ ጌና ንኽልቲኣን ብርክታተይ ኣላጊበ ክገትኦ ሃቀንኩ።

ኣብታ ሰዓት እቲኣ ኩሎም ህዋሳተይ ልዕሊ ካልእ ግዜ ኣብ ንጡፍ ስራሖም ተጸምዱ። ኣእዳወይ ግዲ ዘይለመዳአ ሓላፍነት በርቲዕወን፡ ዝነብዓ ዝነበራ እንክመስላ፡ ብረሃጽ ተሓጸባ። ኣእጋረይ'ውን ኣብ መሬት ዝሰጠመ መሰለኒ'ሞ ንነብሰይ ምስ ሓወልቲ ኣነጻጸርኩዋ። ኣዒንተይ ኣብ ንጡፍ ሓለዋ ብምንባረን፡ ሰም ምባል እውን ረሲዓኦ። ኣእምሮይ ስራሕ ከም ዘበርትዖ ከርኢ ግዲ ደልዩስ ንሰራውር መታልሒይ ወጠሮ።

ውሸጠይ ብብዙሕ እንተታት ተጐብአ። 'ኣእዳው ብወዝቢ እንተ ኣዝሊቐን...' እናበለ፡ ኣእምሮይ፡ ክመጽእ ንዝኽእል ሳዕቤናት ከም ቲያትራዊ ስእሊ ኣብ ቅድመይ እናኾየጠ፡ ንውሸጠይ ኣብ ምዝኽኻር ንጡፍ ነበረ። 'ከም ገለ ኣእምሮይ ካልእ ክሓስብ እንተ ኣስጊሉ፡ ንሕና'ውን ምዝላቕና ኣይተርፈናን'ዩ' እንክብላ፡ ኣእዳወይ እውን መመሊሰን ብዓጸፌታ ነቲ ተሪር ቡምባ ይጭብጣኦ። ኣእምሮይ ንኣእዳወይ፡ ኣእዳወይ ድማ ንኣእምሮይ ብመሳርያ 'እንተ' ንሓድሕዶም ኣብ ተጠንቀቕ ተጸምዱ። ብንያም ዝተባህለ 'ወኻብ ወተሃደር ለኪምና' ንኸይበሃል ሃለዋተይ ከተርንዕ ተጋደልኩ። እንተ'ቲ ተካል ድቃስ ግና ኣማዕድዩ ዝሰሕቀኒ ዘሎ መሰለኒ'ሞ፡ ብውሸጠይ ኣንጻሩ ኩናት ኣወጅኩ።

ኣብታ ዝነበርኩዋ ጸግዒ፡ ቻርት ናይ ቡምባ ብቕድመይ፡ ደቂ ጋንታይ ብኢድ የማነይ፡ መራሕ ጋንታይ ድማ ብድሕረይ ነበሩ። ነተን በርበረ ዝተደፍደፈን ዝመሰላ ኣዒንተይ ናብ ዝተፈላለየ መኣዝን ኣንከባለልኩወን። እቶም ከም ምርኢት ስእሊ ዝከታተሉኒ ዝነበሩ ደቂ ጋንታይ፡ ምሕላወይ ግዲ ኣድኪምዎም፡ ናባይ ዝጥምት ሰብ ኣይነበረን። ኩሎም ኣባላት'ታ ጋንታ ንመግለጺ መራሕ ጋንታና ደኣ ይከታተሉ ነበሩ። 'እንታይ ደኣ እዞም ብጾተይ ዝፈርሑ ዘይመስሉ' ሓሰብኩ። ነፍሲ ወከፎም ኣይኮነንዶ ብኣይ፡ ብነብሶም'ውን ዝተገደሱ ኣይመስሉን። 'ኣይፍንዋን እዩ' ብዝብል ሓሳብ፡ ኣብ ልዕለይ ክቱር እምነት ዘርኣዩ ኾይኑ ተሰምዓኒ'ሞ ንነብሰይ ተሓበንኩላ። ኣዒንተ ዑስማን ዓርከይ ግና ንበይነን ኣብ መንጎኦም ብፍርሒ የንከባልላ ነበራ። መስኪን ዓርከይ ክሕልወኒ ሞኺታኡ በሊዑ። ብልበይ ከኣ 'ኣይልክመካን'የ ዑስማን ዓርከይ' በልኩዎ።

ክንደይ ደቓይቕ ወይ ሰዓታት ኣብ ተጠንቀቕ ከም ዝጸናሕኩ ኣይፈልጥን። መራሕ ጋንታና ግና መግለጺኡ ወዲኡ ናባይ ገጹ ኣበለ። ነተን ንብዓት ቈጺረን ዝነበራ ኣዒንተይ ብምጥማት፡ ነታ ቡንባ ከረክቦ ኣዘዘኒ። ግና ከመይ ገይረ? 'ክትፍንጀር እያ' እናበለንስ ክፍንዋ? ብፍርሒ ከርዲደ ከምታ ዝነበርኩዋ ደኣ ደረቕኩ። መራሕ ጋንታይ ክስሕቕ እናደለየ፡ ነታ ቡምባ ኣብ ልዕሊ ኣእዳወይ ምሳይ ብምዕታር፡ ከም እንደገና ክቕበለኒ ሓተተኒ። ብኡ ንብኡ፡ ናብቶም ኮፍ ኢሎም ዝዕዘቡ ዝነበሩ ደቂ ጋንታይ ቈላሕታይ ሰደድኩ። ገሊኦም ክቀናጠዉ፡ ገለ ድማ ሰኖም ጋሊሆም "ሃቦ'' በሉኒ። ንዑስማን ዓርከይ'ውን ተመልከትኩዎ። 'ልዕሌኻ ንሱ ይፈልጥ' ብዘስምዕ ኣጠማምታ፡ ምስቲ ሓፋሽ ኩይኑ "ሃቦ" ደኣ በለኒ። ዝወለደት ክትወልድ፡ ዘሎኒ ድፍረት ኣኻኺበ፡ ብቑሪ ከም ዝኸርደደት ደርሆ ገብ ገብ እና'በልኩ ኢደይ ዘርጋሕኩሉ። መራሕ ጋንታይ ነታ ቡምባ ተቐቢሉ፡ብቕጽበት ኣብ ሳንጣኡ ከተታ። ኩነታቱ ድንግርግር እናበለኒ ዓይነይ ኣፍጢጠ ቀባሕባሕ በልኩ። "ሕጂ እውን ኣይተረድኣካን?" መራሕ ጋንታና ክምስታ ለጊሱ ጠመተኒ።

ክጽበዩኒ ዝጸንሑ ክመስሉ ኩሎም ደቂ ጋንታይ ሰሓቐም ብሓባር ክድርጉሕዎ ረኣኹዎም። ገሊኦም ድማ ከብዶም ክሳዕ ዝሕምሞም ግዲ ስሒቖም እህህታ ብምሕዋስ፡ ኢዶም ናባይ እናወጣወጡ ኣብ ዘለዉዎ ኣላገዱለይ። "ኣየ ዶርሚ ዘይሓቀኛ ቡምባ ዓቲርካ ውዒልካ። ተራር ጎማ እንድያ ነይራ፡ መምሃሪት ቡምባ!" በሉኒ።

# ሳሙና ከም ቸኮላታ

ቀዳማይ እብረ ወትሃደራዊ ታዕሊም ዛዚምና፡ ናይ 12 ክፍሊ ኣካዳምያዊ ትምህርትና ካብ ንጅምር ድሮ ኣርባዕተ ኣዋርሕ ሓሊፉ ነበረ። ምስተን እንትርፎ ኣማዕዲኻ ጥራይ ድምጸንን ምስለንን ብኩፓን ንቋደሶ ዝነበርና ደቂ ዞርያና'ውን ማዕዶ ማዕዶ ተሪፉስ ኣብ ሓደ ክላስ ክንመሃርን ክንላለን በቒዕና ነበርና። ኣብዚ ኣጋጣሚ በብወገንና ብዙሓት ፈተውትን መሓዙትን ኣጥረና። ካብዚ ዝተበገሰ እያ እምበኣር ኤደን መሓዛይ ካብ 3ይ ክፍል ሰራዊት ብምኽንያት በዓል ልደት ናይ 'እንቋዕ ኣብጽሓካ' ሰታሪት ምስ ካርተሊናን ሓንቲ ጥዕምቲ ቸኮላታን ናብቲ ኣነ ዝነበርኩሉ ሓይሊ፦ ማለት 1113 ብፍሉይ ኣብ መስረዐይ ዘበጽሐት። እቲ ወትሩ ደብዳበ ፈተውቱ በጺሑዎ ዘይፈልጥ ወዲ መስርዐይን ፍቱው ዓርከይን ተስፉይ (ድሙ) ኩሉ ግዜ ኣነ ኣብ ዘይጸናሕኩሉ ንዝተሰደደኒ ደብዳበ ዋላ'ውን ናይ ሓደራ ከይቀጨጮ፡ ዝበላዕ በሊዑ ከይኣኽሎ፡ ትሕዝቶ እቲ ደብዳበ'ውን ወትሩ የንበቦ ነበረ። ነዛ ናይ ኤደን መሓዛይ'ውን ኣጋጣሚ ደኣ ከይተንቀሳቐስኩ ጸኒሐ'ምበር ንወዮ ቸኮላታ'ውን በይኑ ምበልዓ ነይሩ። የግዳስ ካብ ምሒር ፍቕሩ ከይረኣኹዎ እንተ ውዒሉ፡ ርእሰይ ዝሓምመሉ እዋናት ስለ ዝነበረ፡ ኩሉ ተግባራቱ ክብርሃኒ ጉድ እዩ። ድሙ ዓርከይ ሕጂ'ውን ካብተን ብማዕረ እንፈልጠን ደቂ ክላስና ይኹና ካልኦት መሓዙት ወይከ ደብዳበ ክትመጾ፡ በቃ ጸሓይ ዓሪባ ልደት ኣብቂዓ። እንተኹነ ግና ንባዕሉ ዘይተሰደዶ ኣማሪሩ እምበር፡ ቸኮላታስ ብማዕረ ኢና ተማቒልናያ። ካብዚ ተበጊሰ ድማ ንመረርኡን ምስትምሳሉን መዝሚዘ፡ ድሕሪ ልደት ዘሎ በዓል ጥምቀት ኣመኽንየ፡ ብስም ሓንቲ ዘላለየኒ ጓል ሓትኖኡ፡ ደብዳበ ጽሒፈ ብዙሕ ንዘምድናኦም ዝገልጽን ዘእምንን ትሕዝቶ ዘለዋ ሰታሪት ኣዳለኹ። ኣነን ድሙ ዓርከይን ንከዋወሎ ምስጢር ብዘይ ምንባሩ፡ ናብ ስድርኡ ደብዳበ ክጽሕፍ እንተ ደልዩ፡ 'ናትካ ቃላት ይሕይል' እናበለ ባዕለይ ከም ዝጽሕፈሉ እዩ ዝገብር ነይሩ። ስለዚ ንዝዳለኹዋ ደብዳበ ከም ዘላታ ክህቦ እንተኹይነ ንጽሕፈት ኢደይ ከለልዮ እዩ። ስለዚ ብኻልእ ሰብ ከጽሕፉ ነይሩኒ። ጸጋይ ወዲ ከረን (ሕንጅሩ) ድማ ብኢዱ ንትሕዝቶ እታ ጽሕፍቲ ከም ዘላታ ከም ዝግልብጣ ገበርኩ። ደብዳበ ተዳልያ፡ እታ ቐንዲ ስርሒት ተረፈት፡ ከመይ ጌርካ እታ ኣብ ርእሲ ድሙ ዓርከይ ዝቐነየት ቸኮላታ ተዳሉ። ሃንደበት ድማ ሓደ ሓሳብ መጽኣኒ። ንሱ ድማ ካብተን ንመሕጸቢ ሰብነትናን ክዳውንትናን ዝዕደላና ዝነበራ ጸዓዱን ማይ ማዮ ዝመስላን ሳሙና፡ ብላማ እናሓኸኽኩ ብቕርጺ ቸኮላታ ኣዳለኹ'ሞ በታ ሰሙን ምሉእ ዓቂበያ ዝቐነኹ መሸፈኒ ወረቐት ናይ ቸኮላታ ኣእትየ ከም ዘይትፍለጥ ገይረ ብረቂቕ ፕላስተር ኣላገብኩዋ። ዝተረፈ ስራሕ መን ይሃቦ ኩነ። ብሓደ ዕትብ ዝበለ ሰብ ክወሃብ ስለ ዝሓሰብኩ፡ ብመገዲ እቲ ኩሉ ግዜ ዝደለኹዎ ዝርድኣኒ ወዲ መስርዕና ዑስማን ከም ዝቕበላ ገበርኩ። ደብዳበ ኣብ ኢድ ድሙ ምስ በጽሐት፡ ገላቢጡ ረኣያ'ሞ ኣዒንቱ ናብታ መስርዕ ኣኹሊሉ ብምጥማት፡ ኣባይ ክበጽሕ ንዝተወሰነ ካልኢታት ብጥርጣረ ጠመተኒ። ኣነ ግን ብቐሊሉ ክፍለጥ ስለ ዘይብለይ፡ ጎቦ ዓይነይ ገይረ ጥምት ብምባል፡ ግልብጥ ኢለ ነታ ሒዘያ ዝነበርኩ መጽሓፍ ብተመስጦ የንበባ ከም ዘለኹ መሰልኩ። ድሙ ነቲ ካብን ናብን ዝገልጽ ኣርእስቲ ምስ ኣንበበ፡ 'ቅድሚ ሳልስቲ እንድየ ረኺበያ ነይረ። ከመይ ኢላ ሕጂ ትሰደለይ?" እናበለ ብቕጽበት ናብታ ኣብ ልዕለይ ዝነበረት ዓራቱ ሒዙዋ ደየበ። 'ተራስኑኒ ኢኹም ዘለኹም' ብዘስምዕ ኣዘራርባ'ኳ ነታ ሕቶ ናብ ኩልና እንተ ደርበያ ወይከ ዝምልሰሉ። ኩልና ትም ኢልና ጉዳይ ዋኒንና ንገብር። ድሙ ንትሕዝቶ'ታ ደብዳበ ምስ ኣንበበ፡ ብርግጽ ካብታ ዘመዱ ዝተሰደት ምዃና ኣመነ። 'ግርም፡ ሓደ ዕዮ ተሳሊጡ' በልና በብውሽጥና። ቀጺሉ ድማ ነታ ቸኮላታ ክኸፍታ ጀመረ'ሞ፡ ክርትም ኢሉ ሰሓቓ። "ኣታ እዚ ደኣ ሳሙና እንድዩ" ብምባል ድማ ተገሪሙ ሓተተና። ብወገነይ ትም ኢለ ክዕዘቦ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ካብ ዓራተይ ፍሒኾ ኢለ ርእሰይ ብምንቅዕራር፡ 'ኣታ ድሙ ኣይትረብሸና'ንዶ ነንብብ ኣለና፡ ደሓር ከኣ እዘን እንዳ ኣዋልድ ዘይገብራኦ የብለንን፡ ባዕለን እየን ሸኮርን ሓርጭን ገይረን ሰሪሐናኦ

ዝኾና’ በልኩዎ’ሞ፡ ጸጋይ ከኣ ትቕብል ኣቢሉ፡ ‘ኣታ ፋራ፡ ሃባ’ንዶ ኣነ ክበልያ’ ኢሉ ቅርብ በሎ። በዚ ዝኣመነ ድሙ፡ ዘይከም ካልእ መዓልቲ ግርህ ኢሉ ንወየ ቸኮላታ ከይቀደሙኒ ክቕድሞም ብዝዓይነቱ፡ ኣብ ሞንጎ ክልተ መንጋጋኡ ኣእትዩ፡ ዓጠቕ-ዓጠቕ ኣበላ’ሞ፡ እቶም ብሃንቀውታ ክንጽበ ዝጸናሕና ደቂ መስርዑ፡ ብሰሓቕ ነታ ዝነበርናያ ጁባ ነቕነቕናያ። ገባሪ ክፉእ ክድህለል ስለ ዘይብሉ፡ ብወገነይ ንህድማ ተዳለኹ። ድሙ ዓርከይ’ውን ነታ ተንኩል መን ከም ዝመሃዛ ቀልጢፉ ስለ ዝተረድኦ፡ ክሃርመኒ ሸበድበድ በለ። እንተኾነ ካብ ላዕሊ ዓራቱ ወሪዱ ጫማኡ ክሳብ ዝመልስን እቲ ድሮ ኣብ ኣፉ ዓፊሩ ዝነበረ ሳሙና ክሳብ ዘልግስን፡ ካብቲ ከባቢ ተሰዊረ ኣብ 3ይ ብርጌድ ከይደ ወጃዕ ክብል ወዓልኩ። ብእኡ ኣቢለ ድማ ናብታ ብሃ.ማ.መ.ተ.ኤ.ን ማእከል ስልጠናን ትምልመል ዝነበረት ጉጅለ ባህሊ ጉዳይ ልምምደይ ክገብር ተዓዘርኩ። ድሙ ዓርከይ ድማ በቲ ተፈላሊናዮ ዝወዓልና ግዜ፡ ሕርቃኑ ሃዲኡ ጥራይ ዘይኮነ ናፍቖት ተቖይሩ’ኳ እንተ ጸንሓኒ፡ ‘መዓልትኻ ጥራይ ተጸበ፡ ኣነ ከራስንካ ከለኹ ግና ሸይጠ ክበልዓካ’የ” እናበለ፡ ግዜ ምፍልላይና ኣርኪቡ። ነናብ ዝተመደብናሉ ቦታን ስራሕን ተፈላለና። እቲ ብህርመት ክራሩን ጠባዩን ኣነ ጥራይ ዘይኮንኩ፡ ሓይሊ ምልእቲ ትፈትዎ ድሙ ዓርከይ ግና ናፍቖቱ ክሳዕ ሕጂ በዛ ዓይነይ ክወጽእ ደልዩ ኣሎ። ዝኽርን ጦብላሕታን ሳዋ ብዙሕ’ዩ ኣዝዩ ብዙሕ።

ብርሃነ ጸጋይ (ቢላ)

# ጦብላሕታ ሳዋ

“ሳዋ እንተ ወሪድካስ፡ ብድሕሪኡ
ዓለም ኖርማል እያ ማለት’ዩ።
ብዙሕ ነገር ኢኻ ትኸስብ፡
ትዓቢ፡ ትምኩር፡ ትበስል፡ ...
ኣብ ሳዋ።”

ኢንጅ. ሳባ ተኸስተ
መበል 20 ዙርያ ኣባል ሃገራዊ ኣገልግሎት

ንሳዋ እንታይ ክትብላ ትኽእል? ካብ ስድራ ርሒቕካ ስለ ዝኾነ እቲ ናብራ ክብድ ይብል እዩ። ምስ እትሰከሞ ምሉእ ሓላፍነት ነፍስኻ ይኹን እቲ ትፍተኖ ወሳኒ ናይ ማትሪክ ፈተና ቅሩብ ክብድ ይብል እዩ። ግን እቲ ኣቓዲምካ ኩተዋህልሎ ዝጸናሕካ ኣብኡ ኢኻ ናይ ብሓቂ ትፍተኖ። ሽዑ’ዩ እንታይ ሒዝካ ከም ዝመጻእካ ዝርድኣካ፡ ኣብኡ፡ ኣብ ውሽጢ ሓደ ዓመት ቅድም ዘይነበረ ርኡይ ለውጢ ከምጽእ እኽእል’የ ክትብል ኣይትኽእልን። ኣብኡ ክትገብሮ እትኽእል ንዘለካ ጽቡቕ ገይርካ ኩተንጸባርቖ ምኽኣል እዩ። ኩሉ’ቲ ዝሓለፈካ ኣብ ሓደ ዓመት ክትእክቦ ግን ኣይከኣልን’ዩ።

ብተወሳኺ፡ እቲ ከባቢ ንዓኻ ሓድሽ ብምዃኑ፡ ናይ ክሊማን ቦታን ብድሆታት ኣለዎ። ሕማቕ ነይሩ ማለት ዘይኮነ እቲ ብድሆታት ምስ ዕድመኻ፡ ምስቲ ቀብጠርጠር ክትብሎ ዝጸናሕካ ... ኣብቲ መጀመርታ ቅሩብ ቀጨውጨው ክብለካ ይኽእል’ዩ። ብሓጺሩ ሳዋ እንተ ወሪድካስ ብድሕሪኡ ዓለም ኖርማል እያ ማለት’ዩ። ብዙሕ ነገር ኢኻ ትኸስብ፡ ትዓቢ፡ ትምኩር፡ ትበስል፡ ... ኣብ ሳዋ።

ማትሪክ ጽቡቕ ነይሩ። ክንዲ’ቲ ዝሓሰብኩዎ ኣይኮነን ግን ዓጊበሉ እየ ዝብል። ናይ ኮለጅ ተመኩሮ ዝያዳ ይምዝን እዩ። ምኽንያቱ፡ ድምር ናይ’ቲ ኩሉ ቅድሚኡ ዝተሓልፈ ዝጠምር ስለ ዝኾነን ንመጻኢ ህይወትካ ዘናብረካ ሞያ እተጥርየሉ ብምዃኑን።

ማይ-ነፍሒ ምስ ኣተኹ ሲቪላዊ ምህንድስና እየ መሪጸ። ነዚ መበገሲኡ ናይ ስነ-ጥንቲ (archelogy) ዝንባለ ስለ ዝነበረኒ እዩ። ንእሽተይ እንከለኹ ዝርእዮ ዝነበርኩ ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ይኹን ኣብ ሃገርና ዘሎ ጥንታዊ ኣሰራት ከም ናይ ግብጺ ሃረማት፡ ኣብ ሃገርና ኸኣ ናይ በዓል መጠራ፡ ቈሓይቶ ጥንታዊ ቅርስታት፡ ... ይምስጠኒ ነይሩ። ስለዚ እምበኣር እቲ ምስ ቅርጺ፡ ኣሰራት፡ ህንጻታት፡ ... ዝተተሓሓዘ ዝንባለ፡ ኣብ’ቲ ኣብ ሳዋ ሞያ ዝመረጽናሉ እዋን፡ ኣብቲ ምርጫ ስነ-ጥንቲ ስለ ዘይነበረ፡ እቲ ካብ ምህንድስና ምስ ህንጻ ዝቐረበ ሲቪላዊ ምህንድስና መሪጸ።

እቲ ናይ ኮለጅ ተመኩሮ ብሓፈሻ ቀሊል ዘይኮነስ ቡዳሂ እዩ ነይሩ። ስራሕ፡ ጻዕሪ፡ ድኻም ይሓትት ነይሩ። ኣብ መወዳእታ ግን ፈሊጥካ፡ በሊሕካ ስለ ትወጽእ ኑቲ ብድሆ ኣይትጸልኣን ኢኻ። ማለትሲ ዋጋኡ እዩ ትብል።

ምንጪ፥ መጽሔት መንእሰይ ቁ. 54

